# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

መጋቢት 2016
ቁ. 49

## ሓባራዊ ዘተ
መራኸቢ ብዙሃንን ሃገራዊ ባህልን

ዕድመ ዘናውሕ ኣመጋግባ

እ.ታ ስእሊ

ሓቀኛ መጻምዲ ብኸመይ ይርከብ?

ሕልምን ስምዒትን



2016 ድንድል መቓይሮ

ዘልኩ ደኣ! ... ካብ ባር ሓጎሳ ናብ ባር ሓጎሳ ...

# ትሕዞ መንእሰይ







ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

መጋቢት 2016 ቁ.49

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
ዓወት ሽሞንዲ

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

ፖለቲካዊ ንቕሓትን ዓሚቝ ግንዛበ ብዛዕባ ህልው ኩነታትን እቲ ወሳኒን ብቐዳምነት ዝስራዕን ሃገራዊ ሓይሊ እዩ። መንእሰያት እምበኣር፡ ብዛዕባ'ቲ ንኹሉ መዳያት ህይወት ውልቀሰብን ሕብረተሰብን ብቐጥታ ዝጸሉ ዓውዲ ፖለቲካ፡ ዓሚቝ ፍልጠት ክህልወና ክንጽዕር፡ ህልዊ ኩነታት ዓለምና ብቐጻልነት እናተኸታተልና ምስ ምዕባለ ዓለም ዝኸይድ ፖለቲካዊ ንቕሓት እናደለብና ክንከይድ የድልየና። ስለዝኾነ ድማ'ያ መጽሔት መንእሰይ ብሳላ ዕዙዝ ሱታፌ ኣበርከትቲ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓት ኣብ ዝበርኽ ጉዳይ ኣውራ ኣተኩሮ ሂባ ትሰርሓሉ።

2016 ድንድል መቐይሮ'ያ። እዛ ዓመት ናይ'ዚ ብኸቢድ ጻዕሪን ተጻዋርነትን ብህዝብን መንግስትን ክኸይድ ዝጸንሐ ስራሕ ዝፈጠሮ ዕድላት ኣነጺራ እተኣምተልና፡ ድንድል ራህዋን ብልጽግናን እያ። ብዝሰፍሐ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ተኣንጊዱ ኣሎ።

ግብረሽበራ፡ ንጸጥታን ሰላምን ብዙሓት ሃገራት ካብ ዝህድዱ ዓበይቲ ክስተታት ዓለምና ኮይኑ ኣሎ። መርኣያኡ ድማ፡ ዕለታዊ ኣርእስቲ ማዕከናት ዜና ኮይኑ ይርከብ። ስለዚ መንእሰያት ብዛዕባ ግብረሽበራ ዝህልወና መረዳእታ ክዓቢ ስለዝግባእ፡ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ኣትኩሮ ሂባትሉ ኣላ። "ግብረ-ሽበራ፡ ግብሪዶ መልሰ-ግብሪ" ብዝብል ኣርእስቲ ተዳልዩ ኣሎ።

ብማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ እናተወደበ ኣብ ኣዳራሽ ጁንየር ዝካየድ ክልተ ሰሙናዊ ናይ ሰሚናርን ሓባራዊ ዘተን መደብ፡ ብጽቡቕ ክቕጽል ጸኒሑን ኣሎን። ካብ ዝሓለፈ ወርሒ መጋቢት ብስሩዕ ካብ ዝጅምር ክሳዕ ሕጂ ድሮ 20 ሰሚናራትን ሓባራዊ ዘተን ተኣንጊዱ ኣሎ። እቲ ዝካየድ ሰሚናርን ሓባራዊ ዘተን ኣገዳስነቱ እናጎልሐ ይመጽእ ስለዘሎ፡ ናብ ዞባታት ዝወርደሉን ብሚድያ ዝቓልሓሉን ዕድላት ክፍጠረሉ ከድሊ'ዩ። ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ንመራኸቢ ብዙሃንን ሃገራዊ ባህሊን ዝምልከት ብሰለስተ ተዛተይቲ (ኣቶ ሰሎሞን በርሀ፡ ዶ/ር ሰናይት ባህታን ኣቶ ሞሃድ ሱሌማንን) ዝቐረበ ሓባራዊ ዘተ ተኣንጊዱ ኣሎ።

ሃማመተኤ ካብ 25-27 ጥሪ ኣብ ደሴት ሓራት ዓመታዊ ገምጋም ስራሕ 2015 ኣካይዱን ናይ ዝቕጽል ዓመት ውጥን ስራሕ ኣጽዲቑን። ኣብ'ቲ ኣስታት 200 ዝኾኑ ሓለፍቲን ካድራትን ማሕበር ዝተሳተፍዎ ኣኼባ፡ ንቕሓትን ውዳበን መንእሰያት ንምብራኽ ዝተኻየደ ንጥፈታት ብሓለፍቲ ክፍልታትን ዞባታትን ማሕበር ቀሪቡን ብዕምቈት ተዘትይሉን። ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ዝተኻየደ ንጥፈታት ማሕበር ሳላ ሓያል ጻዕሪን ተወፋይነትን ኣባላት ብግቡእ ክዕመም ምኽኣሉ፡ ማሕበር ኣብ ርእስ'ቲ መዓልታዊ ስርሑ፡ ነቶም ኣብ ዓመተ 2016 ዝካየዱ ጽንብል እዮቤል በዓል ናጽነትን 7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን ብሓያል ሱታፌ መንእሰያት ብዝማዕረገ ኣገባብ ንምጽንባሎም ዘሎ ድሉውነት ዘነጽር እዩ። ነዚ ዝምልከት ብመልክዕ ሪፖርታዥ ተዳልዩ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ ኣሎ።

ውፉይ ሱታፌ መንእሰይ ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት፡ ብቐንዱ ካብ እምነት ኣብ ዕላማ እዩ ዝፍልፍል። ስለዚ ዝጸንሐ ሓያል እምነትን ሃገራውነትን ተዓቂቡ ክቕጽል፡ ንጥፈትን ኣወዳድባን ማሕበር ክሕይል፡ ተራ ካድረታት መንእሰያት ክዓዝዝ፡ ውዳበን ንቕሓትን መንእሰያት ክዓቢ መጽሔት መንእሰይ እተመሓላልፎ መልእኽቲ'ዩ።

ኣብ'ታ ቅያ ጅግንነት እተዘንቱ ዓምዲ ትውፊት፡ ኣብ ውግእ ሕረት ግንባር ደቀምሓረ ብጅግንነት ንዝተቓለሳ ክልተ ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ዝትርኽ ትሕዝቶ ቀሪቡ ኣሎ። ክልቲአን ተጋደልቲ ኣብ እዋን ግጥም ምስ ጸላኢ ኣብ ዝነበራሉ እዋን ትገልጽ ታሪኻዊት ስእሊ ኣላተን፤ ኣብ ውሽጢ'ቲ ትረኻ፡ ኣቐድም ኣቢሉ ኣብ'ታ ስእሊ ተፈጢሩ ንዝነበረ ምድንጋር፡ ብሓውሲ መእረምታ መብርሂ ኣትይዋ ኣሎ።

ኣብ'ታ ንመንእሰያት ናይ ጽቡቕ ኣብነት ንዝኾኑ ዕዉታት መንእሰያት እተላሊ ዓምዲ ሃበርም፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ኣብ ኮለጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ ኣብ ዓውዲ ስነ-ሰብ (Anthropology) ብልዑል ነጥቢ (great distin-gution) ምስ ዝተመረቐት 'ኣንትሮፖሎጅስት ፌሩዝ ስዒድ ዝተኻየደ ዕላል ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ ናይ ሎሚ ዓምዲ ባህልን ስነጥበባትን ምስ ሙዚቀኛ ዝተኻየደ ዕላል ቀሪቡ ኣሎ፡ ሓደ ካብ ብሉጻት ሙዚቀኛታት ብምዃን ኣብ ሃገርና ክፈርዩ ኣብ ዝጸንሑ ሓያለ ኣልበማት ኣበርክቶ ዝገበረ በይዝ ጊታር ዝጻወት ስነጥበበኛ ማቴዎስ ሓይለኣብ። ኣብ'ቲ ማሕበራዊ ንቕሓት መንእሰያት ከም ዝሕይል ኣብ ምግባር ተራኡ ዝጻወት ዓምዲ ሕብረተሰብ መንእሰይ እውን፡ ኣብ ማሕበራዊ፡ ሕግን ስነ-ምግባርን፡ ጥዕናን ካልእን ዘተኮረ ጽሑፋት ተኣንጊዱ ኣሎ። ሳንዲት'ውን ፍትውቲ ዓምዱ "ዘልኩ ደኣ!" ኣዳልይዋ ኣሎ። ሰናይ ንባብ፥

# ደሃይኩም

### ኣማእዛኒ ሓባራዊ ዘተ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ንፊልምታት ኤርትራ ዝምልከት እዋኑ ዝሓለወ ኣማእዛኒ ሓባራዊ ዘተ ብዝዘናፍሐ ወጺኡ ምንባሩ ይዝከር። እቲ ሓባራዊ ዘተ ኣብ ምዕባለ ፊልምታት ሃገርና ዝህልዎ ተራ ኣቕሊልካ ስለዘይረአ፡ ንወዳቢኡ ሃማመተኤ ዕዙዝ ምስጋናይ እገልጽ።

ብወገነይ ኣብ'ቶም ዝቐረቡ ሓሳባት፡ ዓቕሚ ሃልዩኒ ዘይኮነ ከም ተራ ተዓዛባይ ርእይቶይ ወስ ከብል ኣፍቅዱለይ። ከም ዝመስለኒ፡ ዕላማቲ ሓባራዊ ዘተ ፊልማታትና ኣብ ከመይ ደረጃ ኣለዉን ናብ'ቲ ዝለዓለ ደረጃ ንኽበጽሑኽ እንታይ እንተተገበረ ይሓይሽ፡ ዝብል'ዩ ነይሩ። ኣብ'ቲ ዝተሳዕለ ኣርእስቲ ብወይዘሮ ራሄል ኣስገዶም ሃናጺ ሓሳባት ቀሪቡ። ብወገን ኣቶ ኢድዋርዶ ኣርኣያውን፡ "ኣብ ኤርትራ ፊልም የለን፡ ግና ኣብ ዝተሓተ ደረጃ ኢና ዘሎና" ኢሉ ብምጅማር ከማዕበለና ዝኽእል ሰለስተ ኣርእስትታት ከም ዘለዋአን ተሳተፍቲ ዝደለይዎ ኣርእስቲ ክመርጹ ዕድል ከም ዝሃበን ተሓቢሩ። ተሳተፍቲ ብወገኖም ሃጓፋቶም ኣለልዮም ነቲ ከማዕበሎም ዝኽእል ኣርእስቲ ክንዲ ዝመርጹ፡ ናብ እኹል ዓቕሚ ኣሎና፡ ብቑዕ ስራሕ ነፍሪ ኣሎና ... ዘሰምዕ ክትዕ እዮም ኣትዮም። ዕላማ ናይ'ቲ ዘተ ተኻቲዕካ ናብ ሓደ መረዳእታ ንምብጻሕ ስለዘኾነ ኣይምተጻልኣን። ኣትኪልካ ክሳዕ መወዳእታ ክትካታዕን ክተእምን ወይ ክትኣምን ዘይምፍታን እዩ ጸገም።

ኣብ'ታ መጽሔት ከም ዘንበብክዎ፡ ኢድዋርዶ ፊልም የለን እምበር፡ ጸገማት የለን ኣይበለን። ምናልባት እተን ኢድዋርዶ ዝጠቐሰን ምዕቡላት ካሜራታት ዘይክህልዋ ይኽእላ'የን፡ ምናልባት ኣብ ምእታወንውን ጸገማት ጸኒሑ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ግና ኸኣ ጉዳይ ካሜራ ንኢድዋርዶ ዝምልከት ኣይኮነን። ንሱ ብሉጽ ፊልምታት ክሰራሕ እንታይ ክግበር ከም ዘለዎ እዩ ሓበሬታ ክህብ ዘለዎ። ንኣተግባብራኡ ዝምልከት ከኣ ሓባራዊ ጉዳይ ይኸውን። በዓል ሳምሶን ብርሃነ፡ ሳምሶን የሃንስ፡ ህዝባዊ መንግስተኣብ፡ ቴድሮስ ግርማይ ወዘተ ዝሃብዎ ርእይቶውን ጽቡቕ ነይሩ።

"ፊልም የለን" ምስተበሃለ፡ ንዘተፈጥረ ባይታ ተጠቂምካ፡ ክንዲ "እሞ እንታይ ንግበር፧" ምባል፡ ኣኼባ ረጊጽካ ምውጻእ ምስ ምንታይ እዩ ክቑጸር፧ ከምቲ ቴድሮስ ዝበሎ፡ ጃኬት ዘዘይብልካ ክትቖርር ግድን'ዩ፡ እቲ ጃኬት ከኣ ኢድዋርዶ ወይ ራሄል ኣይኮኑን ዓዲም ክኸድኑኻ። እንዳ ዝኣቶ ኣቲኻ ባዕልኻ ኢኻ ክትዕድጎ ዘሎካ፡ ምኽንያቱ ደሓር ባዕልኻ ኢኻ ክትምቒሎ። ምናልባት ሓገዝ ክትሓትት ይክኣል ይኸውን'ዩ።

ዋላ'ኳ ዕሙቕ ዝበለ ርእይቶ ኣይሃልወኒ፡ ናይ ካልኦት ሃገራት ፊልምታት ክንርኢ ንግደድ ዘሎና፡ ሕጽረት ወይ ዋሕዲ ኣብ ዓድና ዝፈሪ ብሉጽ ፊልምታት ስለዘሎ ኢና።

ስለዚ ሃማመተኤ ፊልምታት ሃገርና ካብ'ዚ ዘለዎ ዝያዳ ክሕይልን፡ ወነንቲ ብሉጻት ፊልምታት ክንከውንን ምእንቲ፡ ብምሉኦም ስነጥበበኛታት ዝሳተፍዎ፡ ዳግማይ ሓባራዊ ዘተ ክውድብ እንተዝኽእል ጽቡቕ ነይሩ። ምስ ጉዳይ ፊልም ምትእስሳር ዘለዎም ኩሎም ኣካላት እንተዝሳተፍዎ እውን ዝያዳ ዕወት ምኾነ።

ኣብ መወዳእታ ንመጽሔት መንእሰይ ሒደራ ዝብሎ፡ ንኣቶ ኢድዋርዶ ዳግም ዓዲምኩም፡ ብዛዕባ'ተን ንምዕባለ ፊልም ኤርትራ ዝምልከታ ኣገደስቲ ንጥቢታት ከቕርበልና ክትዕድምዎ እምሕጸን።

ሜሮን ሃይለ ካብ ዘባ ማእከል

### ዓብዪ ኣበርክቶ

ሰላማት ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ! መጽሔት መንእሰይ ትግብሮ ዘላ ኣበርክቶ ኣዝዩ ዓብዪ ስለዝኾነ፡ ንኣዳለውታ ንዓስብኹም ዝዳረግ ናይ ምስጋና ቃላት ክትረክብ ኣጸጋሚ'ዩ። ክሳብ'ታ ንዓኹም እትዳረግ ብልጽቲ ናይ ምስጋና ሓረግ ዝረኸበልኩም በዛ "ናይ ሰብ ሰባት፡ ብሉጻት መምህራንን ፈጠርቲ ሰባትን" ክብለኩም ኣፍቅዱለይ። ይግበኣኩም ስለዝኾነ ድማ ተቐበልዋ።

ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ኩሎም ዓምድታትኩም ብሉጻት እዮም። ቀጽልዎ እናበልኩ፡ ገለ ፈጠቕ እንተረኺብኩም፡ እዛ "ሓጺር ሌላ ምስ ደሰት ዳህላክ" እትብል ጽሑፍቲ ኣቕርበልኩም ኣሎኹ'ሞ ከምገዱ-በረኸት ተቐበሉኒ።

ጀማል ስራጅ ካብ ኣኽርያ

### ንዝያዳ ዝርጋሐ

መጽሔት መንእሰይ ኣዝዩ መሃሪ ርእይቶታት ሒዛ ትወጽእ ኣላ። ልክዕ ከም ስማ ንመንእሰይ ክትስሕልን ናብ ጫፍ ዓወት ክተሳሊ እትኽእልን ዓንኬል ፍልጠት እያ።




ምስ ዘለና ክቱር ህርፋን ግና ብግቡእ ንረኽባ ዘለና ኮይኑ ኣይስመዓናን። ከም ሓሳበይን ሓሳባት ብዙሓት መንእሰያት መሳርሒተይን ድማ ክሳብ ኣብ ርሑቕ ዝበሉ ቦታታት ጨናፍር ዝርጋሐ ብምኽፋት ዝርጋሒኣ ክተስፍሕ ንላቦ። እንኳእ'ውን ወጺኣ ክበሃልን ክትሰኣንን ሓደ ይኸውን'ዩ። ብዝተረፈ ግና ዝያዳ ተሃራፊትን ተፈታዊትን እያ - መጽሔት መንእሰይ!

ኣንቲ ቀለብ ኣእምሮ

ብትሕዝቶኺ መለእኺ ትመጺ

ልክዕ ከም ዳዕሮ

ዘይነጽፍ ዝበትኪ

መምህር ናይ መንእሰይ

ትኾኒ ከም ስምኪ።

ፍሊምን ማይንቱይ (ራሻ) ዓሰብ

### ንዝያዳ ምዕባለ

ብትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ኣዚና ሕጉሳት ኢና። ዝያዳ ክንሕጎስን ክንዓግበላን ግና ምምሕያሽ ኣየድልያን ማለት ኣይኮነን። ቅድሚ ሕጂ'ውን ገለ ኣንበብቲ መጽሔት መንእሰይ ጠቒሞምሉ ነይሮም እዮም። ኣብ ለይኣውት ዝያዳ ስራሕ የድልያ እዩ። ስእሊ'ውን ልዑል ናይ ምግላጽ ዓቕሚ ስለዘለዎ እንተዘይወሓደት ጽቡቕ'ዩ። ኣብ ካርቱናት'ውን ትድክም ዘላ ትመስል። ዓይነት ወረቐት'ውን ልምጽ እንተዝኸውንን ጽቡቕ ነይሩ። ብዓቢኡ ኸኣ ዋላ መሸጢ ዋጋ ወሲኻ ናብ ሕብራዊ ገጻ እንተትምዕብል ዝወዳደራ ኣይምተረኸበን።

ሸዊት (ጓል ሰሌ) ካብ 4 ኣስመራ



## ኣተኩሮ

# 2016
# ድንድል መቐይሮ

ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ ብምኽንያት ሓድሽ ዓመት ምስ ማዕከናት ዜና ኤርትራ ኣብ ዘካየዶ ቃለ-መሕትት፡ ዓመት 2016 መሰጋገሪት ድልድል ናብ'ቲ ክንበጽሖ እንሕልን ብሩህ መጻኢ ከምእትኸውን ኣሚቱ ኣሎ። ብግብሪ እውን፡ ህዝቢን መንግስቲን ዘሕለፍዎ ሓያል ናይ ጻዕርን መኸተን እዋን፡ ፍረኡ ናብ ዝሕፈሰሉ መድረኽ ነምርሕ ምህላውና ርኡይ እዩ።

መንግስቲ ከም ዓቢ መደብ ሒዝዎ ዝርከብ፡ ብምቕያር ባጤራ ዝጀመረ ሰፊሕ ቀርጻዊ ቁጠባዊ ምትዕርራይ፣ ኣብ ዝተፈላለዩ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ጽላታት ን2016 ክንዮኡን ክትግበሩ ተወጢኖም ዘለዉ ሰፋሕቲ መደባት፣ ውዳበን ኣፍራይነትን ናይ ምዕዛዝ ዕማማት፣ እቲ ምስኡ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ምስትኽኻል ደሞዝ ሰራሕተኛታት መንግስቲ፣ ሃገራዊ ሕግታት ብምሕዳስ ጀሚሩ፡ ኣብ መስርሕ ዝርከብ ህንጸት ስርዓት-መንግስቲን ምሕያል ግንባርን፣ ከምኡ'ውን ዞባዊን ዓለማዊን ርክባት ኣብ ምስፋሕ ዝርአ ዘሎ ዲፕሎማሲያዊ ምዕባለታት፣ መርኣያ ምስግጋር ካብ'ቲ ኣብ ልዕሌና ተሰንጊዱ ዝጸንሐ ዘይንቡር ኩነታት ናብ ንቡር ህይወት እዮም ክበሃል ይከኣል።

### ቀርጻዊ ቁጠባዊ ምትዕርራይ

ኣብ ሃገራዊ ቻርተርና ብንጹር ሰፊሩ ከምዘሎ፡ ዕላማ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፡ ብቑጠባ፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ትምህርቲን ስነ-ኪነትን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ብምብጻሕ፡ ነገራዊን መንፈሳዊን ድሌት ዜጋታታ ብምልኣት እተዕግብ ሃገር ራህዋ፡ ብልጽግናን ማሕበራዊ ፍትሕን ምፍጣር እዩ። እዚ ዕላማ'ዚ ብቐሊሉ ዝብጻሕ ዘይኮነ፡ ግዜ፡ ብርቱዕ ጻዕሪ፡ ተወፋይነት፡ ተጻዋርነትን መስዋእቲን ዝሓትት እዩ።

ዝሓለፈ ናይ ናጽነት ዓመታት፡ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፡ መሰረታት ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ህንጸት ሃገር ንምንጻፍ፡ በዚ መገዲ`ዚ እዮም ሓሊፎም። ሳላ መካቲ ፖለቲካዊ ባህሊ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ ሳላ`ቲ ቀድሚ ውልቃዊ ጠቕሚ፡ ረብሓ ሃገር ዘቐድም ልዑል ተወፋይነት መንእሰያት ናይ'ዚ ሃገር ድማ ብፍላይ፡ ቁጠባ ኤርትራ፡ ምስ ኩሉ ዝተወርሰ ናይ ድሕረ-ኩናት በሰላታቱ፡ ማእለያ ዘይብሉን ጸቕጢን ሸርሒታትን ሰጊሩ፡ ቅልጡፍ ዕብየት ከመዝግበሉ ናብ ዝኽእል መድረኽ ይሰጋገር ኣሎ።

እዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽን ዝፈጥሮ ሰፊሕ ዕድላትን፡ ብብቑዕን ኣድማዒን ምሕደራ ኣብ ረብሓ ህዝቢን ሃገርን ንምውዓሉ እምበኣር፡ ምስ ግዜ ዝሰጉም፡ ስልጡን፡ ሕጋዊን ትካላዊን ኣሰራርሓ ምምዕባል ኣዝዩ ወሳኒ እዩ። ከም ኣካል ናይ'ዚ ሰፊሕ ሃገራዊ መደብ ቀርጻዊ ቁጠባዊ ምትዕርራይ ድማ እዩ፡ ባጤራ ናቕፋ፡ ብሓድሽ ናይ ምትካእ ስጉምቲ ተወሲዱ ዘሎ። ምስ'ዚ ስጉምቲ'ዚ ተኣሳሲሩ ኩሉ ዓይነት ትውጊታት ሕጋዊን መንግስታዊን ግዴታት ዘማልአ ከምዝኸውን ንምግባሩ ዝዓለመ ቀጥዒታት ድሮ ኣብ ግብሪ ክውዕል ጀሚሩ ኣሎ። ካልኦት ዝስዕቡ ናይ ምትዕርራይ ስጉምቲታት እውን ክህልዉ እዮም።

ዕላማ ናይ'ዚ ስጉምቲታት'ዚ፡ ብመሰረቱ ሕጋዊ ኣገባባት ከም ባህሊ ብምምዕባል፡ ቁጠባዊ ዕብየት ዝድርኽ ውሑስ ባይታ ምፍጣር እዩ። ኣብ'ዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ከኣ፡ ምስ ዕብየት ቁጠባ ክኸይድ ዘይክእል፡ ግዜኡ ዝሓለፎ ዘይሰልጡ ኣገባብ ኣሰራርሓ ምውጋድ ዓቢ ኣገዳስነት ኣለዎ። ግብሪን ቀረጽን ዘይክፈሉ ኮንትሮባንድ ንግድ ዘተባብዕ፡ ንብልሸውናን ካልእ ገበናዊ ተግባራትን ምቹእ ባይታ ዝፈጥር ኣሰራርሓ ፍጹም ክውገድ ዘለዎ'ዩ። ምኽንያቱ ንግዳዊን ቁጠባዊን ንጥፈት፡ ነቲ ዝድለ ዕላማ ብምውቃዕ፡ ኣብ ዕብየት ቁጠባን ዓይነት መነባብሮ ህዝብን ሱር-ብተኽ ለውጢ ከምጽእ ዝኽእል፡ ሕጋዊ ኣሰራርሓ ምስዝኽተል ጥራይ እዩ። ንሕና መንእሰያት እምበኣር፡ እዚ ዝውሰድ ዘሎ ስጉምቲታት፡ ቀንዲ ዕላማኡ፡ ርጉእ ማክሮ ቁጠባዊ ኩነታት ብምፍጣር፡ ቁጠባዊ ዕብየት ዝድርኽ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ከም ዜጋታት ንጥቕሚ ነፍሲ ወከፍና ዘዕቢ ምዃኑ ብዕምቈት ክንግንዘቦ የድሊ።

## ምዕዛዝ ኣፍራይነት

ሕጋጋትን ቅጥዒታትን ንዕብየት ቁጠባ ውሑስን ደራኺን ባይታ ኣብ ምፍጣር ዘለዎም ግደ ርዱእ ኮይኑ፡ ዕብየት ቁጠባ ግን ብመሰረቱ ኣብ ኣፍራይነት እዩ ዝምርኮስ። ከምዝፍለጥ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ኣብ ዝሓለፈ መድረኽ ምስ ድሩት ጸጋታትን ሓያል ተጻብኦታትን፡ ዛጊት ኣብ ምንጻፍ መሰረታት ልምዓት ዘመዝገብዎ ገስጋስ ብሓቂ ዕግበት ዝህብ እዩ።

ኣብ'ዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ፡ ማለት ኣብ 2016 ክንዮኡን ድማ፡ ነቶም ዛጊት ዝተሰላሰሉ ፕሮጀክትታት ዝያዳ ናይ ምድራዕ፡ ምስፋሕን ምውርጻጽን ዓበይቲ መደባት ተታሒዞም ኣለዉ። በዚ መሰረት፡ ፕሮጀክትታት ውሕስነት መግቢ ዝያዳ ምጥንኻር ናብ ጭቡጥ ውጽኢት ምስግጋርን፡ ምዝመዛ ምድራዊን ባሕራዊን ጸጋታት ምምዕባል፡ ጽርግያታት፡ ወደባትን ካልኦት ዝተፈላለዩ ትሕተ-ቅርጺታትን ዝርግሐኦምን ዓይነቶምን እናበለጸ ከምዝኸይድ ምግባር፥ ፕሮጀክትታት ኣባይቲ ብስፍሓት ብምስላጥ፡ ዝጸንሐ ጸገማት ምፍታሕን ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ጥዑይ መንበሪ ቤት ዝረኽበሉን ኩነታት ምፍጣር፣ ኣብ ማሕበራዊ ኣገልግሎታትን ሰብኣዊ ምዕባለን ዝተመዝገበን ብኣርኣያነት ዝጥቀስ ዘሎን ገስጋስ ዓቂብካ ብዓይነቱ እናበለጸ ዝኸደሉ ኩነት ምፍጣር፥ ኣገልግሎታት ጸዓትን መራኸቢታትን ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ምብጻሕ፥ ህዝባዊ መጓዓዝያ ብቕዓቱን ደረጃ ኣገልግሎትን ክብ ምባል፡ በዚ መገዲ'ዚ ድማ ኣፍራይነት ዝድንፍዓሉ ባይታ ንምርግጋጽ ሰፋሕቲ ልምዓታዊ መደባት ተታሒዞም ይርከቡ።

እቲ ዛጊት ተመዝጊቡ ዘሎ ገስጋስ፡ ፍሉይነቱ ብውሽጣዊ ዓቕሚን ጸጋታትን ዝተዓመ ምዃኑ'ዩ። እቲ ዝዓበየ መኽሰቡ ድማ፡ ናይ ምግባር ዓቕምናን ሰብኣዊ ክእለትናን ኣጎልቢትዎ ምህላው እዩ። እቶም ኣብ ኩሉ ዕማማት ቅድሚት ተሰሊፎም ክሰርሑ ዝጸንሑ መንእሰያት ከጥርይዎ ክኢሎም ዘለዉ ብቕዓት፡ ኣብ ውዳበ ዕዮን ኣገባባት ትግባረን ብስራሕ ዝተደለበ ተሞኩሮን ዝተቐስመ ትምህርቲን እምበኣር፡ ዝያዳ ክንዓምምን ክነድምዕን ሓይሊን ርእሰ-ምትእምማንን ፈጢሩልና ኣሎ ክበሃል ይከኣል።

## ምሕያል ውዳበን ሰብኣዊ ዓቕሚን

ነዚ ዝተገልጸ ሰፋሕቲ ልምዓታዊ መደባት፡ ኣብ ምትግባር ዝጥለብ ጸጋታት ብዙሕ እኳ እንተኾነ፡ እቲ ዝዓበየ ካብኡ ሰብኣዊ ጸጋ እዩ። ከምዝፍለጥ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት፡ ሰብኣዊ ዓቕሚ ንምምዕባል ኣብ ትምህርቲን ዝተፈላለየ ሞያዊን ቴክኒካውን ስልጠናታትን ገዚፍ ወፍሪ ክግበር ጸኒሑ እዩ። ከም ውጽኢቱ፡ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ህንጸት ሃገር ዓቢ ኣበርክቶ ክህልዎም ትጽቢት ዝግበረሎም ብዙሓት መንእሰያት ክፈርዩ ክኢሎም እዮም። እዚ መስርሕ ምልመላ መንእሰያት



ድማ ቀጻሊ እዩ። ኣብ'ዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፡ ኣፍረይቲ ትካላትን ምምሕዳራዊ ኣካላትን ብሞያውያን መንእሰያት ናይ ምድልዳል፡ ምሕደራ ሰብኣዊ ጸጋታት ናይ ምምዕባል፡ ዜጋታት ዝቐሰምዎ ትምህርቲን ሞያን ብግብራዊ ስራሕ ዘማዕብልሉ ባይታ ናይ ምፍጣር፡ በዚ መገዲ'ዚ ድማ ብቐዓት፡ ኣፍራይነትን ኣድማዕነትን ዜጋታትን ትካላትን ናይ ምዕዛዝ መደባት ተታሒዙ ኣሎ። ምስ'ዚ ተኣሳሲሩ፡ ድሮ ደሞዝ ሰራሕተኛታት መንግስቲ ናይ ምስትኽኻል ስጉምቲ ተወሲዱስ፡ ካብ መፋርቕ 2015 ጀሚሩ ኣብ ግብሪ ከምዝውዕል ኮይኑ ኣሎ።

ኣብ ኩሉ ዓውድታት ስራሕ ዝርከቡ መንእሰያትን ብሕጂ ናብ ስራሕ ዓለም ዝዋፈሩን እምበኣር፡ ዝቐሰምዎ ሞያን ፍልጠትን ውጽኢት ናይ'ቲ ሃገርን ህዝብን ንነዊሕ ብምጥማት ዝገብርዎ ወፍሪ ምዃኑ ኣብ ግምት ብምእታው፡ እዚ ሓድሽ መድረኽ ዘሰክሞም ሓላፍነት ንምፍጻም ኣበርቲዖም ክሰርሑ ትጽቢት ይግበረሎም።

## ህንጸት ስርዓተ መንግስቲን ምዕዛዝ ፖለቲካዊ ብቕዓትን

ህላወ፡ ቀጻልነትን ምዕባለን ሓደ ህዝቢ፡ ኣብ እዋን ኩናት ይኹን ሰላም፡ ኣብ ፖለቲካዊ ብቕዓቱ'ዩ ዝምርኮስ። ፖለቲካዊ ብቕዓት፡ ንሃገራዊን ስነሓባዊን ንቕሓት፡ ሞራላዊን ስነምግባራዊን ብልጸት፡ ባህላዊን መንነታዊን ሓበን፡ ስድራቤታዊን ኮማዊን ጥምረት፡ ሕጋዊ፡ ምምሕዳራዊን ትካላዊን ህንጸት ወዘተ. ዘጠቓልል ኣዝዩ ሰፊሕ ትርጉም ዘለዎ እዩ።

ሓቂ'ዩ፡ ፖለቲካዊ ብቕዓት ህዝቢ ኤርትራ መሳካሪ ዘድልዮ ኣይኮነን። ብዙሕ ተጻብኦታትን ፖለቲካዊ ውዲታትን ሸርሒታትን ብጽንዓት ሰጊርና፡ ብርእሰ ተኣምንነት ንምርሸ ዘለና፡ እዚ ብቕዓት'ዚ ስለዘለና እዩ። የግዳስ፡ ዝሓለፈ ጽንኩር ናይ መኸተ እዋን፡ በቲ እንደልዮ መልክዕን ቅልጣፈን ፖለቲካዊ ህንጸት ሃገር ከይነሰላስል ዕንቅፋት ክኾነና ጸኒሑ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ኣብዚ መዳይ'ዚ ገና ከነማልኦ ዝግብእ ዕዮታት ከምዘሎ ዘስሓት ኣይኮነን።

እዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፡ ዘድሊ ፖለቲካዊ ቅርጻዊ ምትዕርራይ እነካይደሉ መድረኽ እዩ። ርግጽ'ዩ፡ ምስናይ ኩሉ ተጻብኦታት እቲ ዕዮ ተወንዚፉ ኣይንጸንሐን። ክሰርሓሉ ጸኒሑ እዩ። ሓደ ካብኡ ምስቲ ክመጽእ ትጽቢት ዝግበረሉ ቁጠባዊ ዕብየትን ንሱ ዝፈጥሮ ሓድሽ መድረኽን ዝኸይድ፡ ሃገራዊ ሕግታት ምንዳፍ እዩ ነይሩ። እቲ ዕማም ድሮ ተወዲኡ፡ ሓደስቲ ሃገራውያን ሕግታት ተኣዊጆም ኣለው። ምእዋጅ ናይዞም ሕግታትን ተበጊሱ ዘሎ ዕማም ምንዳፍ ሓድሽ ሃገራዊ ቅዋምን እምበኣር፡ ናብቲ እንሕልኖ ቅዋማዊ ስርዓት ነምርሕ ምህላውና ዘመልክቱ እዮም።

ንፖለቲካዊ ብቕዓት ካልእ ወሳኒ ዝኾነ ረቛሒ፡ ስነሓሳባዊን ውድባዊን ጥንካረ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ግንባር ናይ ምሕያልን ዝጸንሐ ውዳበ ናይ ምስፋሕን ምጥንኻርን መደባት ተታሒዞም ኣለው። ኣብዚ መዳይ'ዚ ዓቢ ቆላሕታን ኣተኩሮን ዘድልዮ ጉዳይ፡ ውዳበ መንእሰያትን ምዕዛዝ መሪሕ ግደ መንእሰያትን እዩ። ምኽንያቱ እቲ ቀንዲ መንኰርኰር ምዕባለ ሕብረተሰብ መንእሰይ እዩ። ስለዚ ዝጸንሐ ባህልን ክብርታትን ናብ ተካእቲ መንእሰያት ብምስግጋር፡ ሓያል ፖለቲካውን ስነኣእምሮኣዊን ብቕዓት ዘለዎም፡ ኣብ ምዕባለ ሃገርን ሕብረተሰብን መሪሕ ግደ ዝጻወቱ መንእሰያት ናይ ምምልማል፡ ተራኦም ዘዕዝዝሉን ባይታ ምፍጣር፡ ሓደ ካብ መድረኻዊ ተልእኾና እዩ ክበሃል ይከኣል።

## ምስፋሕ ዲፕሎማሲን ሽርክነትን

ኩልና ከምእንፈልጦ፡ ኤርትራ ኣብ ዲፕሎማሲያዊ ተነጽሎ ከምእትሕጸር ንምግባራ እልቢ ዘይብሎም ዘመተታት ክካየዱ ጸኒሖም እዮም። ዕላማ ናይዚ ጠቃኒን ደሃሊን ዘመተታት፡ ነቲ ብቕኑዕ መርገጺኡ፡ ንግጉይ ፖሊሲታት ዓበይቲ ሃገራት ኣብ ዞባና ዝበድህ መንግስቲ ኤርትራ፡ ምስሉ ደዊንካ ንምስይጣን፡ ነቲ ኣብ ጉዳይ ዶብ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተፈጸመ ርግጸት ሕጊን ዓሎቕን ንምኽዋል፡ ከምኡ'ውን ነቲ ቁጠባዊ ጽግዕተኛነት ወጊድ ኢሉ፡ ብዕዮን ጻዕርን፡ ልዕሊ ተመጽወትቲ ቅያታት ልምዓት እናመዝገበ፡ ሰላሙን ቅሳነቱን ከውሕስ ዝኸኣለ ህዝቢ ኤርትራ፡ ብጽቡቕ ኣብነት ንኻልኦት ኣርኣያ ከይከውን፡ ዕብየቱ ምኹላፍ እዩ ነይሩ። የግዳስ ህዝቢ ኤርትራ ከም ባህጊ ተጻባእቱ ዕብየቱ ኣይተኸልፈን። ንኹሉ ዝገጠሞ ተጻብኦታት ዓጸፋ እናሰርሐ መኪትዎ እዩ። በዚ ድማ ዝተነብረሉ ሓጹር ተነጽሎ ፈንጢሱ ብደረጃ ዞባን ዓለምን ዲፕሎማሲያዊ ርክባቱን ሃናጺ ጽምዶኡን ኣብ ምስፋሕ ይርከብ።

ህላወ ጥዑይ ዲፕሎማሲያዊ ዝምድናን ሽርክነትን ከምኡ'ውን ርጉእ ጎደቦ ዘቤታዊ ዕላማታት ኣብ ምስማር ዘለዎ ግደ ቀሊል ኣይኮነን። ስለዚ ድማ፡ ግዳማውያን ሓይልታትን ዞባውያን ልኡኻቶምን ዝፈጠርዎ ሕንኩር ኩነታት ናብ ንቡር ንምምላስ፡ ዞባና ካብ ዞባ ግጭትን ቅልውላውን ሸበራን ናብ ዞባ ሰላምን ልምዓትን ምትሕግጋዝን ንምቕያር፡ ኤርትራ ምስ ህዝብታትን መንግስታትን ዞባናን ዓለምን ብሃናጺ ጽምዶ፡ ኣብ ንጡፍ ዲፕሎማሲያዊ ስራሕ ትርከብ ኣላ። ብዞባና ጀሚሩ ናብ ምሉእ ዓለም ዝዝርጋሕ ሽርክነታዊ ዝምድናታት ንምስፋሕን ንቁጠባዊ ዕብየት ዝድርኽ ወፍሪን ቁጠባዊ ምትሕብባርን ንምምዕባል ጀሚሩ ዘሎ ስራሕ እምበኣር፡ ኣብዚ ዓመት'ዚ እውን ተጠናኺሩ ዝቕጽል እዩ። እዚ ዕማም'ዚ ድማ፡ ንፍሉያት ኣምባሳደራት ዝግደፍ ዘይኮነ፡ ናይ ኩሉ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝርከብ ወዲ-ሃገር፡ ኣውራ ድማ ናይ ሃገራውያን መንእሰያት ዜግነታዊ ሓላፍነት እዩ።

## መድረኻዊ ተልእኾ መንእሰያት

ዓመተ 2016 እምበኣር፡ ናብ ትሰፉው መጻኢ ዘሰጋግር ድልድል እተርግጸና ዓመት እያ። ከምዝፍለጥ ኣብ ዝሓለፈ ጽንኩር መድረኽ፡ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ መንእሰይ ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ ሃገራዊ ረብሓን ህዝባዊ ሓላፍነትን ብምቕዳም፡ ኣእምሮኣውን ጉልበታውን ጸዓቱ ልዕሊ ንቡር መጠጡ፡ ዓበይቲ ዕዮታት ልምዓት ብምስልሳል፡ ሃገር ትሰፉው መጻኢ ኣብ እተማዕድወሉ ኣርከን ከሕኩራ ክኢሉ ኣሎ። በዚ ሒዝናዮ ዘለና ኣንፈት ድማ፡ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ፡ ልዑል ሃገራዊ ዓቕሚ ክጥረን፡ ሰፊሕ ዕድላት ክኽፈትን ምዃኑ ርኡይ እዩ። መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ኣጸደ ራህዋ ዜዒመሉ እዋን ርሑቕ ኣይኮነን። ቡቲ ዝፍጠር ሰፊሕ ዕድላት ከኣ ዝያዳ ረባሕቲን ተጠቀምቲን መንእሰያት ምዃኖም ርዱእ እዩ። ነዚ ብምግንዛብ እምበኣር መንእሰያት ተቐልቂሉ ዘሎ ባና ትሰፉው መጻኢ ንምድማቕ፡ ኣበርቲያም ክሰርሑን መሪሕ ግደኦም ክጻወቱን መድረኻዊ ተልእኾኦም እዩ።

## ሞሳ ጽንዓት

ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ዘሰገርናዮ ጉዕዞ፡ ኣዝዩ ጽንኩር፡ ብዙሕ ሓጎጽጎጽን ዓቕሊ ዘጽንቅቕ ሃዋህውን ዝነበሮ እዩ። የግዳስ እቲ ጽንኩር ግዜ ብጽንዓት ተሰጊሩ። ኣብ'ዚ ጉዕዞ'ዚ ግን ዘጻንዐን ዘይጸንዐን ኣሎ። ኣብ ዝኾነ ጽንኩር እዋን ዘጋጥም ባህርያዊ ተርእዮ ድማ እዩ። ምስ'ዚ ተኣሳሲሩ እምበኣር፡ ሓደ ክስገር ዘይክእል ሕቶ ኣሎ። ሞሳ ናይቶም ጽኑዓትን ውፉያትን እንታይ'ዩ? ንጽንኩር እዋን ብንቕሓት ትብዓትን ጽንዓትን ሰጊሮም፡ ልምዓትን ብልጽግናን ሕብረተሰቦም ዘረጋገጹ ዜጋታት፡ ምስ'ቶም ካብ ህንጸት ሃገር ዘግለሉ ማዕረ ድዮም ዝጥመቱ? መልሲ ናይዚ ሕቶ'ዚ ርእሰ ግሉጽ እዩ። ብሞንጎታዊ ዓይኒ፡ ኣብ ሓደ ሃገር ዝነብሩ ዜጋታት ዝሰርሑን ዘይሰርሑን ማዕረ መሰል ኣለዎም ክበሃል ኣይክእልን። ሓቂ'ዩ ኣብዛ ሃገር ዘሎ ጺጋታት ውሑድ ኣይኮነን። በዚ ሒዝናዮ ዘለና ኣንፈት ብኣድማዕነት እንተሰሪሕና ንኹልናን መጻእቲ ወለዶታትን ኣኺሉ ዝተርፍ ሃብቲ ክነጥሪ ኢና። ስለዚ ድማ ኩሉ ዜጋ፡ ካብቲ ዝፍጠር ዕድላት ተቖዳሲ ከምዝኸውን ርዱእ እዩ። የግዳስ፡ እቲ ዝያዳ ዘበርከተን ዝተወፈየን ኣብ መወዳእታ፡ ብሓባር ጥራይ ዘይኮነ ብውልቂ እውን ሓለፋ ሞሳ ክህልዎ ግዴታ እዩ። መድረኽ ብመድረኽ ኣብ ዝሕፈስ ምህርቲን ዝርከብ ዕድላትን መን ንቕድም ይጥቀም መሰርዕ ክህሉ ግድን እዩ። እቲ ዝሕፈስ ምህርቲ፡ ብቐንዱ ጻማ ናይ'ቶም ጽኑዓትን ዝያዳ ዝተወፈዩን ስለዝኾነ፡ ቀዳሞት ረባሕቲ ክኾኑ ባህርያዊ እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ፡ ናይ'ቲ ሓለፋ ዘበርከተ ጽኑዕ ዜጋ ሞሳ፡ ብሕጊ ፍሉጥ ክኸውን፡ ንዕኡ ዝምልከት ንጹር ስትራተጂን ፖሊስን ክወጻሉ ግድን እዩ።



# ትንታነ

## ግብረሽበራ
## ግብሪ’ዶ መልሰ ግብሪ?

ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ፡ ግብረሽበራ፡ ንጸጥታን ሰላምን ብዙሓት ሃገራት ካብ ዝህድዱ ዓበይቲ ክስተታት ዓለምና ኮይኑ ኣሎ። መርኣያኡ ድማ፡ እቲ ዕለታዊ ኣርእስቲ ማዕከናት ዜና ኮይኑ ዝርከብ፡ ብጥሩፍ ኣመለኻኽታ ዘለዎም ጉጅለታት ዝፍጽምዎ፡ ሰቪላዊን ወተሃደራዊን ዒላማታት ዘይፈሊ፡ መጥቃዕቲታትን ጨካን ተግባራትን እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ቀረባ ዓመታት ግብረሽበራዊ መጥቃዕቲታት ዘየረኻኽበሉ ክፋል ናይ ዓለምና ዳርጋ የለን። እቲ ብዝያዳ በዚ ኩነታት’ዚ ዝተጸልወ ዞባ ማእከላይ ምብራቕ እኳ እንተኾነ ሽበራዊ መጥቃዕቲታት ናብ ምድሪ ኤውሮጳ፡ ኣመሪካ፡ እስያን ኣፍሪቃን እናልሓመ እውን ከቢድ ማህሰይቲ ዘውርድ ዘሎ እዩ። ነዚ ፍኑውን ኣዕናዊን ግብሪን ሓሳብን ዝወለደ ጠንቂ ግን ብርግጽ እንታይ’ዩ? ሽበራዊ ተግባር ዝፍጽሙ ጥሩፋት፡ መንቀሊኦም ሃይማኖት ድዩ ፖለቲካ? ዝብሉ ሕቶታት ብዕምቈት ምርኣዮም እምበኣር እዋናዊ ጉዳይ እዩ። ምኽንያቱ ቅኑዕ መረዳእታ፡ ሰፊሕን ሚዛናዊን ኣመለኻኽታ ስለዝፈጥር። ንሱ ብግደኡ ነቲ ልክዕ ፍታሕ ናይ’ዚ ግድል’ዚ ክእምት ስለዝኽእል።

ግብረ-ሽበራ፡ ካብ’ቲ ልሙድ ኩናት ዝተፈልየ መልክዕ ይሃልዎ’ምበር፡ ጎነጻዊ ተቓውሞ ብምዃኑ፡ ካብ መቓን ናይ ኩናት ኣውጺእካ ዝርአ ኣይኮነን። ጠንቂን ኣበጋግሳን ኩናትን ዓይነት ኩናትን ድማ ሕብረ-ብዙሕ’ዩ። ብሓፈሻዊ ኣገላልጻ ኩናት ፍትሓዊን ዘይፍትሓዊን፡ ግብሪን መልሲ ግብሪን፡ ዕውትን ዘይዕውቱን ኢልካ ክግለጽ ይከኣል እዩ። ኣንጻር ጭቆና፡ ምዝመዛ፡ መግዛእቲን ዝተፈላለየ በደላትን ዝካየድ ኩናት “ፍትሓዊ ኩናት” ክበሃል እንከሎ፡ ብኣንጻሩ፡ ምልኪ፡ ምዝመዛን ግብትናን ንምርግጋጽ ዝካየድ ኩናት፡ ዋላ’ኳ በቶም ደረኽቱ፡ ርትዓዊ ከምስሎ ዝኽእል መመኽነይታ ዝቐርበሉ እንተኾነ “ዘይፍትሓዊ ኩናት” እዩ። ዕላማን ዒላማን ኣነጺሩ ዝብገስ ኩናት፡ ከም መግለጺ ናይ ግብሪ (Action) ክርአ እንከሎ፡ ቁጥዐ፡ ብስጭት፡ እንጽርጽሮትን ቅብጸተ-ተስፋን ዝደረኾ ንጹር ሸቶ ዘይብሉ፡ ዒላማታቱ ዘይፈሊ፡ ብስምዒት ዝምራሕ ምስዝኸውን ከኣ፡ ከም ግብረ መልሲ (Reaction) እምበር ከም ግብሪ ክግለጽ ኣይክእልን።

ተዓዋትነት ናይ ዝኾነ ኲናት ፍትሓዊ ይኹን ዘይፍትሓዊ ዝውሰን ሜላን ኣገባባትን’ዩ። ኩናት ፍትሓዊ ይኹን ዘይፍትሓዊ ብዘየገድስ ተዓዋትነቱ እቲ ዝኽተሎ ፖለቲካዊን ወተሃደራዊን ስልቲን ስትራተጂን፡ ከምኡ’ውን ቁጠባዊን ቴክኖሎጂያውን ዓቕሚ’ዩ ዝውስኖ። ፍትሓዊ ዕላማ ዘለዎ ኩናት፡ ብድኽመት ሜላን ኣገባባትን ከይተዓወተ ክተርፍ ይኽእል’ዩ። ብኣንጻሩ፡ ዓማጺ ኩናት ብብልጸት ስልቲ፡ ቁጠባዊን ቴክኖሎጂያውን ጸብለልታ ክዕወት ተኽእሎ ኣሎ። በዚ መንጽር’ዚ ጠሚትና ግብረ-ሽበራ ብርግጽ እንታይ ዓይነት ኩናት’ዩ? ግብረሽበራ ከም ኩናት ግብሪ ድዩ ግብረ-መልሲ? ፍትሓዊ ድዩ ዘይፍትሓዊ? ክዕወት ይኽእል’ዶ ኣይክእልን? ዝብሉ ሕቶታት ንምምላስ እምበኣር ፈለማ ንታሪኽ ምልስ ኢልና ጠንቅን ኣመጻጽኣን ግብረሽበራ ምርኣይ የድሊ።

### ጠንቂን ኣመጻጽኣን ግብረ-ሽበራ

ግብረ-ሽበራ ከም ተርእዮ፡ ምስ ማሕበራዊ ህይወት ወዲሰብን ናይ ረብሓ ግጭታቱን ተኣሳሲሩ ኣዝዩ ነዊሕ ዕድመ ክህልዎ ከምዝኽእል ምግማት ኣየጸግምን። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ግብረሽበራ ምስ ጥሩፍ ሃይማኖታዊ ኣመለኻኽታ ብፍላይ ድማ ምስ “እስላማዊ ምንቅስቓሳት” ኣተኣሳሲርካ ይግለጽ ስለዘሎ እምበር፡ ኣብ ታሪኽ ምልስ ኢልና ምስ እንርኢ፡ ኣብ ጥንታዊ ዘመን፡ ኣይሁዳውያን ኣብ ልዕሊ’ቶም ገዛእቶም ዝነበሩ ሮማውያን፣ የሩሳሌም ንምቁጽጻር ወራር ዘካይዱ ዝነበሩ መስቀላውያን ኣብ ልዕሊ ህዝብታት እስላምን ካልኦትን፣ ኣብ ማእከላይ ምብራቕ ኣብ ኩሉ ዝሓለፈ ዘመናት ኣብ መንጎ ሸዓን ሱኒን እስላም፣ ኣብ ግዜ ሰውራ ፈረንሳ፡ እቶም ሰውራ ዘለዓዓሉ ኣንጻር’ቶም “መሳፍንቲ” ዝብልዎም ዝነበሩ፣ ኣብ ዝተፈላለየ ናይ ታሪኽ መድረኻት፡ ጸዓዱ ኣንጻር ጸለምቲ ኮነ ቀያሕቲ ህንዳውያንን ዝተፈላለዩ ዓሌታትን፣ ካልኦት ዓሌታት ኣንጻር ጸዓዱ፣ ኣብ ርሑቕ ምብራቕ ኣብ መንጎ ተኸተልቲ ዝተፈላለዩ እምነታት፣ ኣብ መበል 20 ክፍለዘመን

ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ማሕበርነታዊ ስርዓት ንምፍጣር ዘንቀዱ ናይ ፖለቲካ ሓይልታት፡ ኣንጻር’ቶም “የማናውያንን ኣድሓርሓርቲን” ዝብልዎም ዝነበሩ፡ ብኣንጻሩ ድማ እቶም “የማናውያን” ኣብ ልዕሊ “ጸጋማውያን” ራዕዲ ምፍጣር ዝዕላማኡ ሽበራዊ መጥቃዕቲታትን ናይ ጭካነ ተግባራትን ግፍዒታትን ይፍጽሙ ምንባሮም ይፍለጥ። ርሑቕ ከይከድና፡ ኣብ ግዜ ደርግ፡ ብቀይሕ ሽብርን ጻዕዳ ሽብርን ዝፍለጥ ብዙሓት ንጽሃት ሰባት ዝለከመ ናይ ራዕዲን ቅትለትን ተግባራት ይፍጸም ምንባሩ ብቐረባ እንፈልጦ እዩ። ስለዚ ተግባራት ሽበራ ብዙሕ ዝዓይነቱን ዝተፈላለየ መበገሲታት ዘለዎን እዩ። ምስ ምእላይ ወይ ምልዛብ ጠንቅታቱ ድማ፡ ገሊኡ ፈጺሙ ይጠፍእ፡ ገሊኡ ድማ ውልዕ ጥፍእ እናበለ ክቕጽል ይርአ።

ተግባራት ሽበራ እምበኣር፡ ድራኸኡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ፍልስፍናዊ፡ ሃይማኖታዊ፡ ዓሌታዊ፡ ታሪኻዊን ካልእን ምኽንያታት ወይ ድማ ሕውሰዋስ ናይዞም ረቛሒታት’ዚኣቶም ክኸውን ይኽእል። እንተኾነ፡ ዛዕባና ናብቲ እዋናዊ ጉዳይ ዓለምና ኮይኑ ዘሎ፡ ብቐረባ ድማ ንዞባና ዝህውጽ ዘሎ ሃይማኖታዊ ሰረታውነት ወይ ጥሩፍነት ዝመበገሲኡ ተግባራት ሽበራ እዩ። ብፍላይ ከኣ “እስላማዊ ጥሩፍነት።” እዚ ክንብል እንከለና፡ ጥሩፍነት ከም ተርእዮ እስላማዊ ጥራይ’ዩ ንምባል ኣይኮነን። ከምዚ ልዕል ኢሉ ዝተገልጸ ኣብ ካልኦት ሃይማኖታትን ፖለቲካውያን ጉጅለታትን እውን በብግዜኡ ክኽሰት ዝጸንሐን ዘሎን እዩ። “ሰራዊት ጎይታ” ኢሉ ንነብሱ ዝጽውዕ ኣብ ኡጋንዳ ዝንቀሳቐስ ጉጅለ ንኣብነት ከም ሓደ ኣብነት ናይ ክርስትያናዊ ጥሩፍነት ክጥቀስ ይከኣል። ብተወሳኺ ኣብዚ ቀረባ እዋናት፡ ከም ግብረ መልሲ ናይቲ ብጥሩፋት እስላማውያን ዝፍጸም ዘሎ መጥቃዕቲታት፡ ኣብ ኤውሮጳ፡ ጸረ-እስላምን ጸረ-ስደተኛታትን ጥሩፋት ጉጅለታት ክቀላቐሉን ሰዓብቲ ክረኽቡን ይርኣዩ ኣለዉ። ቅድሚ ቀሩብ ኣዋርሕ፡ ኣብ ጀርመን ኣንጻር እስልምና ሰላማዊ ሰልፊ ዘለዓዓለ ፐጊዳ (PEGIDA) ዝተሰምየ ጥሩፍ ጉጅለ ሓደ ኣብነት እዩ። ኣብ ብሪጣንያ፡ ፈረንሳ፡ ደንማክርን ሃንጋሪን እውን ብተመሳሳሊ ኣንጻር እስላምን ስደተኛታትን ዝቖንዑ ክርስትያናዊ ጥሩፋት ጉጅለታት ሰዓብቲ እናጥረዩ ይኸዱ ምህላዎም ይፍለጥ። ኣይሁዳዊ እምነት ዝሰረቱ፡ ጽዮናዊ ምንቅስቓስ እውን ከም ሓደ ጥሩፍ ዓሌታዊን ሃይማኖታዊን ምንቅስቓስ ክግለጽ ዝከኣል እዩ። ይኹን’ምበር ዛዕባና፡ ናብቲ ኣብዚ እዋን’ዚ ኣርእስቲ ማዕከናት ዜና ዓለም ኮይኑ ዝርከብ ማእከላይ ምብራቕ ዝመበገሲኡ ጥሩፍነት እዩ።

## ጠንቂ ጥሩፍነት ኣብ ማእከላይ ምብራቕ

መሰረት እምነት ምስልምና ዝኾነ፡ ብዓብላልነት ሰዓብቲ ምስልምና ኣህዛብ ዝነብርዎ ዞባ ማእከላይ ምብራቕ፡ ኣብዚ ዘለናዮ እዋን፡ እቲ ቀንዲ ሃይማኖታዊ ጥሩፍነት ብዝፈጠሮ ቅልውላው ዝህወጽ ዘሎ፡ ህዝብታቱ ዒላማ ናይዚ ጥሩፍ ኣመለኻኽታ ብምዃን ብብዝሒ ግዳይ ዝኾኑሉ ዘለው ዞባ እዩ። ነዚ ቅልውላው’ዚ ዝፈጠሩ ጠንቅታት ንምፍላጥ ከኣ ታሪኻዊ ድሕረ ባይታ ናይቲ ዞባ ምርኣይ ኣገዳሲ ይኸውን።

ካብ እዋን ግዝኣት ቱርኪ ክሳብ’ዚ ዘለናዮ እዋን ማለት ኣብዚ ዝሓለፈ ኣርባዕተ ዘመናት፡ ዞባ ማእከላይ ምብራቕ ኣብ ውሽጢ ዝተፈላለየ ክብደታት ዝነበሮም ቅልውላዋት’ዩ ክነብር ጸኒሑ። እቲ ቀዳማይ፡ ህዝብታት’ዚ ዞባ ንዘመናት ኣብ ትሕቲ ድሑርን ምልካዊን ኣገዛዝኣ ናይ ቱርኪ ዑስማናዊ እምበራጦርያ ዘሕለፍዎ፡ ድኽነትን ብሄራዊን ዓሌታዊን ጭቆናን እዩ። ኣብ ግዜ ዑስማናዊ እምብራጦርያ፡ ህዝብታት’ዚ ዞባ፡ ዝኾነ ናይ ምዕባለ ኣንፈት ኣይርኣዩን። እኳ ድኣ እቲ ቅድም ዝነበሮም ተዛማዲ ስልጣነን ባህላዊ ደረጃን ተደቚሱ፡ ኣብ ዓዘቕቲ ድሕረት’ዮም ተሸሚሞም።

ኣብ መፋርቕ 19 ክፍለዘመን፡ ናይ ቱርኪ ዑስማናዊ እምብራጦርያ ብውሽጣዊን ግዳማዊን ረቛሒታት እናተረመሰ ግዝኣታቱ እናጥፍአ ኣብ ዝኸደሉ፡ ህዝብታት ዞባ ማእከላይ ምብራቕ፡ ብቐጥታ ኣብ ትሕቲ’ተን ብኢንዱስትሪያዊ ሰውራ ዓቢ ቁጠባዊ ዓቕሚን ወተሃደራዊ ሓይሊን ብምድላብ፡ ጥረ ነገራት ዝግሕጣሉ ግዝኣታት ኣብ ምሽማው ዝነበራ ሃገራት ኤውሮጳ ብምውዳቖ፡ ናብ ካልእ ዓይነት መግዛእቲ እዮም ተሰጋጊሮም። ኤውሮጳዊ መግዛእቲ፡ ንብምሉኡ’ቲ ዞባ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽሩ ድሕሪ ምእታው፡ መሻርኽቱ ነገስታት፡ መሳፍንቲ፡ ምስሌነታት፡ መራሕቲ ሃይማኖትን ቀቢላታትን ብምሓዝ፡ ሃብቲን ሕሱር ጉልበትን ናይቲ ዞባ እናመዝመዘ፡ ንሕሰምን መከራን ህዝብታት ናይቲ ዞባ ዝያዳ ኣስፊሕዎን ኣዕሚቑዎን’ዩ። ኣብ ርእሲ’ዚ ምስ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ክተኣታቶ ዝጀመረ ምዕራባዊ ባህሊ፡ ብስም ዘመናውነት፡ ንእምነት፡ ልምዲን ክብርታትን ናይቲ ከባቢ ከም ድሑር ገይሩ ዝወስድ ኣመለኻኽታ ብምፍጣር፡ ኣብ ህዝብታት’ቲ ዞባ ናይ ትሑትነት ስምዒት ከንግስ ተራእዩ’ዩ።

ሽግር ናይ’ዚ ዞባ’ዚ ግን በዚ ኣየብቅዐን። ዘመነ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ተወዲኡ፡ ሃገራት’ቲ ዞባ ናጽነት ኣብ ዝተጓናጸፋሉ ግዜ እውን፡ ህዝብታት’ዚ ዞባ ኣብ ትሕቲ መሻርኽቲ ምዕራባውያን ዝኾኑ ነገስታትን መሳፍንትን እዮም ወዲቖም። በዚ ድማ እተን ሃገራት ካብ ጽግዕተኛነት ምዕራባውያን ኣይተገላገላን ጥራይ ዘይኮነ፡ ንረብሓ ምዕራባውያን ዘገልግላ ሓደስቲ ግዙኣት እየን ኮይነን።

ድሕሪ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ኣብተን ስማዊ ናጽነት ዝተጓናጸፋ ሃገራት ማእከላይ ምብራቕ ዝቔሙ መንግስታት

ኣብ ስድራቤታትን ውሱናት ቀጻላታት ሕብረተሰብን ዝተሰረቱ ንጉሳውያን ወይ ምልካውያን ስርዓታት ስለዝነበሩ፡ ምምሕዳራት ብብልሽውና ዝተዓብለሉ እዮም ነይሮም። ውሑዳት ሰባት፡ ብዘርኢን ማሕበራዊ ቦታን ዝተፈላለየ ካልእ ሜላታትን፡ ነብሶም ልዕሊ ህዝቢ ኣቐሚጦም፡ ንህዝቢ ገፊያም እዚ ዘይብሃል ሃብቲ ክድልቡ ከለው፡ እቲ ሓፋሽ ህዝቢ ኣደዳ ድኽነትን ድሕረትን'ዩ ኮይኑ። ኣብዚ ዳሕረዋይ እዋን ናይ ነዳዲ ሃብቲ ስለዝተረኽበ፡ ቁጠባዊ ኩነታት ናይቲ ዞባ እኳ እንተተመሓየሸ፡ ሃብቲ ነዳዲ ካብ ጽግዕተኛነትን ጽልዋ ዓለማዊ ዕዳጋን ናጻ ስለዘይኮነ፡ ንብልሽውና እውን ዝያዳ ስለዘተባብዐ፡ ንፖለቲካዊ ሸግራት'ቲ ዞባ ክንዲ ዝፈትሖ ዝያዳ ምትሕልላኽ'ዩ ፈጢሩሉ።

በዚ ጸገማት'ዚ ዝተላዕለ፡ ኣብ መፋርቕ መበል 20 ክፍለዘመን ኣብ ሓያሎ ሃገራት ናይቲ ዞባ፡ ነቶም ብህዝቢ ዝተጸልኡ ነገስታት ብምእላይ ዝሓሸ ስርዓት ንምፍጣር፡ ወተሃደራዊ መኳንናት ዕልዋ እናፈጸሙ ስልጣን ክጭብጡ ተራእዩ። እዞም ብዕልዋ ዝመጹ ወተሃደራት፡ ምስቲ ሽዑ ፋሽን ኮይኑ ዝመጸ ስነሓሳብ ዴስነት ብዝተኣሳሰረ፡ ገሊኦም ጸግዒ ማሕበርነታዊ ደምበ ሒዞም ንተራ ሃይማኖት ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ብምቁንጻብ፡ ምስ ልምዲን ክብርታትን ሕብረተሰቦም ዝጋጮ መገዲ ክኽተሉ እንከለው፡ ገሊኦም ድማ ንሃይማኖት ምስልምና ምስ ማሕበርነታዊ ስነሓሳብ ብምቁራን፡ ምልኪን ምእዙዝነትን ንምፍጣር፡ ነቲ እምነት ከም መሳርሒ ስለዝተጠቕምሉ፡ ካብቲ ናይ ቅድም ዝኸፍአ ምልካዊ ምሕደራን ጭቆናን ኣስፊኖም፡ ነቲ ጸገማት መሊሶም ከጋድድዎ እዮም ተራእዮም።

እዚ ተኸታታሊ መግዛእቲን ዘቤታዊ ጭቆናን'ዚ ዝፈጠሮ ጸገማትን ብድሆታትን ከም ሳዕቤኑ ዝተኸስተ ኩለንተናዊ ድሕረትን ባህላዊ ነውጺን፡ ኣብ ህዝብታት'ዚ ዞባ ናይ መንነት ቅልውላው ብምፍጣር፡ ተነጽሎ ድኽመት፡ ተስፋ ምቑራጽ፡ ዘይምቕሳንን ነብስኻ ኣትሒትካ ናይ ምርኣይን ኣተሓሳስባ ክፈጥር ባህርያዊ እዩ። እዚ ፖለቲካዊን ምምሕዳራዊን ጸገማት'ዚ፡ ካብ ሃይማኖት ምስልምና ብምርሓቕ ከምዝመጸ ገይሮም ዝወሰድዎ ወገናት ከኣ፡ "እቲ ፍታሕ ናብ ሰረታት ሃይማኖት ምስልምና ምምላስ'ዩ" ዝብል ሓሳብ ከንቅሉ ጀመሩ። እዚ ሰረታዊ ኣተሓሳስባ'ዚ ቀስ እናበለ ኣብ ሓያሎ ሃገራት ናይቲ ዞባ ሰዓብቲ ክረክብ ክኢሉ እዩ። እዚ ሕጂ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዝርአ ዘሎ፡ ኣልቃዒዳ፡ ዳዕሽ፡ ኣልሸባብ ወዘተ. እናተባህለ በብዓይነቱ ኣስማት ዝተጠመቐ ሰረታዊን ጥሩፍን ውዳበታት ድማ ውጽኢት ናይዚ ኣመለኻኽታ'ዚ እዩ።

ዞባ ማእከላይ ምብራቕ፡ ኣብ ውሽጢ ከምዚ ዝኣመሰለ ነውጺ እናሃለወ፡ ብደገፍ ምዕራባውያን ሃገራት፡ እስራኤል ኣብቲ ዞባ፡ ኣብ ምድሪ ፍልስጤም ምምስራታ፡ ካልእ ነቲ ዞባ ኣብ ከቢድ ፖለቲካዊን ጸጥታዊን ሸግራት ዝሸሞሞ ረቛሒ እዩ። ሃገራት'ቲ ዞባ ኣንጻር ምስረታ ሃገረ እስራኤል ሓባራዊ ተቓውሞ እኳ እንተነበሮም፡ ኣንጻር እስራኤል ኣብ ዘካየድዎ ወተሃደራዊ ግጥማት ክዕወቱ ዘይምኽኣሎም፡ ነቲ ጸገም መሊሱ ኣጋዲድዎ። ሃገራትን ህዝቢታትን ዓረብ፡ ምስ ብዝሒ ሰቦምን ባህርያዊ ጸጋ ዝዓደሎም ቁጠባዊ ዓቕምን ርኢኻ፡ በታ እንኮን ብዙሕ ህዝቢ ዘይብላን ግን ከኣ ገዚፍ ደገፍ ምዕራባውያን ኣውራ ድማ ናይ ኣመሪካ ጸግዒ ዝረኸበት እስራኤል፡ ተኸታታሊ ወተሃደራዊ ስዕረት ከጋጥሞም እንከሎ፡ ኣብ ህዝብታት'ቲ ዞባ ዓሚቝ ናይ ክብሪ ምሕሳርን ዘይምቕሳንን ስምዒት ክፈጥር ግድን እዩ ነይሩ። እቲ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ውህደት ሃገራት ዓረብ ንምርግጋጽ ዝቒመ ሕብረት ሃገራት ዓረብ (ኣራብ ሊግ) ብምዕራባውያን ሃገራት ዝጽሎ፡ ንሓድሕዱ ዘይሳነ ልሙስ ውድብ ክኸውን ምኽኣሉ እውን ተስፋ ዘቑርጽ ኩነታት እዩ ወሊዱ። በብኞሩብ፡ ገለ መንግስታት ናይቲ ዞባ ንእስራኤል ከም ሃገር ኣፍልጦ እናሃቡ ምኻዶም ከኣ፡ ነቲ ህዝቢ ኣብ ናይ ምረት ስምዒት ስለዘውደቖ፡ እዚ ኩነታት'ዚ ጥሩፍ ሃይማኖታዊ ምንቅስቓሳት ተቐባልነት ክረክብ ዕድል ካብ ዝሃቦ ዘይንዓቕ ረቛሒ እዩ።

ብዘይካ'ዚ ካልእ ምስ ምዕራባዊ መግዛእቲን ዘመናውነትን ተኣሳሲሩ ኣብ ማእከላይ ምብራቕ ዝጋጠመ ብድሆ ባህላዊ ቅልውላው እዩ። እቲ ቀንዲ ሸግር ከኣ ክልተኣውነት ያታን ዘመናውነትን እዩ። እቲ ያታ ብዛዕባ ዓለም ዘለዎ ርእይቶ ሜታፊዝካዊ ኮይኑ ብእስላማዊ መወከሲ ዝግዛእ እዩ። እቲ ዘመናውነት ከኣ ብምዕራባዊ ኣተሓሳስባ ዝተጸልወ፡ ምስ ሕሉፍ ባህሊ ክባተኽ ዝደናደን እዩ። እዚ ክልተኣውነት'ዚ ከኣ፡ ሃይማኖት ምስልምና ምስ ምዕራባዊ ኣተሓሳስባን ስነፍልጠታዊ ሓቅታትን ክሳነ ከምዘይክእል ኣምሲሉ ግጉይ ስእሊን መረዳእታን ዝህብ ኮይኑ፡ ምስቲ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ ናይ መንነት ቅልውላው፡ ስእነት ማሕበራዊ ፍትሒን ከም ሳዕቤኑ ዝተኸስተ ውሽጣዊ ድሕረት፡ ብልሽውናን ጭቆናን፡ ከምኡ'ውን ተኸታታሊ ወተሃደራዊ ስዕረት ዝተኣሳሰር'ዩ። እዚ መረዳእታ'ዚ ዓረባዊን እስላማዊን ባህሊ፡ ኣብ ክንዲ ክፉት ኮይኑ ምስ ካልኦት ባህልታት ዝዋሳእ ናብ ሃይማኖታዊ ድርቅናን ጸቢብ ኢትኒካዊ ስምዒትን ንኽምርሕ ዝደረኸ እዩ።

ካብ'ዚ ኣተሓሳስባ'ዚ ዝመንጨወ ሰረታዊ ኣተሓሳስባን ጥሩፍነትን፡ ዝያዳ ዕድል ንኽረክብ ዘኽኣሎ ተወሳኺ ዓለማዊ ረቛሒታትን በደላትን እውን ኣሎ። ምዕራባውን ሃገራት፡ ብሓደ ወገን ምስ ሰበስልጣን መንግስታት ማእከላይ ምብራቕ ብምሽራኽ ሃብቲ ናይቲ ዞባ ብዘይ ህድግለነ እናመዝመዛ፡ በቲ ካልእ ሸነኽ ብዋጋ ህዝብታት ዓረብ ንእስራኤል

ክድግፋ ምርኣይ፡ ንህዝብታት'ዚ ዞባ ክውሓጠሎም ዘይክኣለ በለጸ እዩ ነይሩ። እዚ ኩነታት'ዚ ኣብ ልዕሊ ምዕራባዊ ዓለም ክቢድ ጽልኢን ቅርሒንቲን'ዩ ፈጢሩ። ብተወሳኺ ምዕራባውያን ሃገራት፡ ምስፍሕፋሕ ዴሳዊ ኣተሓሳስባ ንምግታእ፡ ከምኡ'ውን ኣብቲ ዞባ ቀጻሊ ቅልውላዋት እናፈጠሩ ብምሕደራ ቅልውላው ነቲ ከባቢ ንምቁጽጻር፡ ንጥሩፋት ጉጅለታት ብቅሉዕን ብስውርን መገዲ ክህብዎ ዝጸንሑ ናይ ኣጽዋርን ንዋትን ደገፍ፡ ሽግራት ናይቲ ዞባ መመሊሱ እናዓመቐ ክኸይድ ዝደረኸ ተወሳኺ ዓቢ ረቛሒ'ዩ።

እዚ ድምር ዓለማዊ ረቛሒታት'ዚ እዩ እምበኣር፡ ንፖለቲካዊ ጸጥታዊን ኩነታት ናይቲ ዞባ ናብ ዘየድሊን ኣንፈትን ሕልኽላኽን ኣእትይዎ ዘርከበ። እዚ ሽግር'ዚ፡ መወዳእታኡ ካብ ማእከላይ ምብራቕ ሓሊፉ፡ ንኣተሓሳስባን ኣመለኻኽታን ኣብ ዝተፈላለየ ኩርናዓት ዓለም ዝርከቡ እስላም ብምጽላው፡ ንሰዓብቲ ምስልምና፡ ምስ ዝተፈላለዩ ህዝብታትን ተኸተልቲ ሃይማኖታትን ኣብ ምትፍናን ክኣትው ክድርኽ ጸኒሑ ኣሎ።

ነዚ ዝተጠቕሰ ድሕረ ባይታ ኣብ ግምት ምስ እነእቱ እምበኣር፡ ጠንቂ ናይቲ ኣብ ማእከላይ ምብራቕ ዘሎ ጥሩፍነት ፖለቲካዊን ታሪኻዊን ድሕረ-ባይታ እምበር ሃይማኖት ከምዘይኮነ ንምግንዛቡ ኣየጸግምን። እቲ ቀንዲ ረቛሒ ስእነት ማሕበራዊ ፍትሕን ሓርነት መስመርን፡ ከምኡ'ውን ተበላጺ ፖለቲካ ምዕራባውያን ሓይልታት እዩ ክበሃል ይከኣል። ጥሩፍነት ድማ ከም ግብረ መልሲ ናይዚ ጭቆና'ዚ ዝመጸ፡ ንጹር ዕላማ ዘይብሉ መግለጺ እንጽርጽሮት እዩ። ሃይማኖት ኣብዚ ጉዳይ'ዚ መሳርሒን መኳሳሲን ባእታ ጥራይ እዩ። ግደ ሓቂ እውን እምነታት ኣይሁድ፡ ክርስትናን ምስልምናን ካብ ዝፈላልየም ዘራኽቦም ሓሳባት ይብዝሕ። እዞም እምነታት'ዚኣቶም መበቀሎም ዞባ ማእከላይ ምብራቕን ሓደ መጽሓፍን ኮይኑ፡ ካብዚ ዞባ'ዚ ተበጊሶም እዮም ናብ ምሉእ ዓለም ኣስፋሕፊሖም። ኣብ ሓደ ፈጣሪ ዝኣምኑ (Monotheism) ሃይማኖታት ኮይኖም፡ ሰዓብቲ ናይ ሰለስቲኦን ሃይማኖታት ኩሎም ደቂ ኣብርሃም ምዃኖም እዮም ዝምጉቱ። በዚ ድማ ናይ ኣብርሃም እምነታት (Abrhamic Religions) ተባሂሎም እውን ይጽውዑ እዮም። ናይ ኩሎም ሓባራዊ ሰረተ-እምነት ሕጊ ሙሴ እዩ። "ኣይትቕተል. . .ኣይትሓሱ. . . ኣይትዘሙ. . . ወዘተ." ዝብል መሰረት ማሕበራዊ ህይወትን ምንብባርን ምክብባርን ዝኾነ ዓሰርተ ትእዛዛት (Ten Commandaments) መርሓ ናይዞም ሃይማኖታት እዚኣቶም እዩ። ኣብ ርእሲኡ ኣብ ክርስትና ብየሱስ፡ ኣብ ምስልምና ድማ ብነቢይ መሓመድ ዝተወሰኹ ሓሳባት ወይ ቅጥዒን ስርዓትን ኣነባብራ ይርከቡዎም።

እዞም እምነታት እዚኣቶም ሰረተ-እምነቶም ሓደ ብምዃኑ እምበኣር፡ ትሕዝቶኦም ብወድዓውነት ክግምገም እንከሎ ተመሳሳሊ እዩ። ካብ ዘፈላልየም ዘቀራርቦም ትሕዝቶ ኣዝዩ ዝበዝሐ'ዩ። ዳርጋ ሓደ እዮም ክበሃል ዝከኣል እዩ። ሰለስቲኦም እምነታት ስብከቶም ናብ ምርግጋጽ ማሕበራዊ ስኒት፡ ሰላም፡ ፍቕርን ውህደትን ዝቐንዐ ብምዃኑ፡ ንጎነጽ፡ ዓመጽን ጭካነን ዝድርኽ ወይ ዘተባብዕ ትሕዝቶ የብሎምን። ንጥሩፍ ኣመለኻኽታ፡ ጎነጽን ሽበራን ክድርኽ ዝኽእል ትሕዝቶ ኣብዞም እምነታት'ዚኣቶም ፍጹም የለን። እቲ ቀንዲ ጠንቂ ጥሩፍነት እምበኣር፡ ኣብዞም ሃይማኖታት ዘሎ ናይ ኣተሓሳስባ ግጭት ዘይኮነ፡ እዚ ልዕል ኢሉ ዝተገልጸ፡ ምስ ምሽማው ግዝኣታትን ግብትናን ናይ ስልጣን ውድድራትን ዝተኣሳሰረ ግዳማዊን ዜበታዊን ረቛሒታትን ከም ሳዕቤኑ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ዝተጻዕነ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ጭቆናን እዩ። እቲ ጠንቂ ንሱ ምዃኑ እንተድኣ ነጺሩ እምበኣር መፍትሒኡ ንጹር'ዩ። እቲ ፍታሕ፡ ኩሉ መዳያዊ ክብረት ህዝብታት ዝሕሉ፡ ካብ ግዳማዊ ምትእትታው ሓራ ዝኾነ ፖለቲካዊ መስመር፡ ንህዝቢ ምዕሩይ መሰልን ዕድላትን ዘረጋግጽ ማሕበራዊ ፍትሒ ዝሰፈኖ ስርዓታት ምህናጽ'ዩ። በዚ መገዲ'ዚ ጥራይ ድማ'ዩ ግብረ-ሽበራ ንምምካቱን ሓንሳብን ንሓዋሩን ምጥፍኡን ዝከኣል።



# ሓብራዊ ዘተ

# መራኸቢ ብዙሃንን ሃገራዊ ባህልን

ኣብ ኣደራሽ ጁንየር ዝቖርብ ክልተ ሰሙናዊ ናይ ዘተን ሰሚናርን መደባት ይካየድ'ዩ። እቲ መደብ ብዝተፈላለዩ ሓለፍቲን ሞያውያንን ኣብ ዝተፈላለየ ኣርእስታት መጽናዕታዊ ጽሑፋት ዘዳለዉ ምሁራትን ዝሳተፍዎ እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም፡ ኣብ ፊልምታትና ኣተኩሩ ዝተኻየደ ሓባራዊ ዘተ ተኣንጊዱ ነይሩ። መቐጸልታኡ ኣብ ዝመጽእ ሕታም፡ "ፊልምታትና ካብ'ዚ ዘለዎ ደረጃ ዝያዳ ክሕይል እንታይ እንተተገብረ ይሓይሽ" ብዝብል ኣርእስቲ ካብ ሞያተኛታትን ኣብ ስርሓት ፊልም ዝነጥፉ ሰባትን ርእይቶታትን ሓሳባትን ከም ዝፈሰሉ ክግበር'ዩ።

ንሎሚ ንመራኸቢ ብዙሃንን ባህልን ዝምልከት ዝተኻየደ ሓባራዊ ዘተ ሒዝናልኩም ቀሪብና ኣሎና። ተዛተይቲ፡ ዶ/ር ሰናይት ባህታ፡ ኣቶ ሰሎሞን በርሀን ኣቶ ሞሃድ ሱሌማንን ኮይኖም፡ ኣዛታዪ ድማ ጴጥሮስ መንግስ እዩ።

ዶ/ር ሰናይት ባህታ ምህርቲ ስነ-ሰብ'ያ። ኣብ ኮለጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን መምህር'ያ። ሒዛትልና ቀሪባ ዘላ መዛተዪ፡ ተራ መራኸቢ ብዙሃን ኣብ ህንጸት ሃገራዊ ባህሊ ዝብል'ዩ።

ኣቶ ሰሎሞን በርሀ ካብ ቤት ጽሕፈት ሚኒስተር ዜና'ዩ። ጋዜጠኛን ደራስን እውን'ዩ። "ተራ ሚድያ ኣብ ህንጸት መንእሰያት" ዝብል መዛተዩ ሒዙልና ቀሪቡ ኣሎ።

ኣቶ ሞሃድ ሱሌማን ድማ ምሁር ስነ-ሰብ'ዩ። ኣብ ቓይናዊውን ብህዝባዊ ሙዚቃ ዝተማህረ'ዩ። ኣባል ባህላዊ ጕዳያት ሚኒስትሪ ትምህርቲ ኮይኑ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሙዚቃ ኣስመራ መምህር'ዩ። ናይ ባህሊ 'ሪሰርቸር' እውን'ዩ። "ጽልዋ ሚድያ ኣብ ስነ-ጥበብን መንእሰያትን" ዝብል መዛተዩ ሒዙልና ቀሪቡ ኣሎ።

## ተራ ሚድያ ኣብ ህንጸት መንእሰያት

ብሰሎሞን በርሀ

ተራ ሚድያ ኣብ ህንጸት መንእሰያት ክንርኢ ከለና ኣብ ባህሊ ጥራይ ዘይኮነ፡ ጽልዋ ሚድያ ኣብ ዝተፈላለየ ሸነኻቱ ማለት'ዩ። እዚ ዘለናዮ ዘመን ቴክኖሎጂ ሓበሬታ'ዩ። ቴክኖሎጂ ሓበሬታ ክንብል ከለና ብዙሕ ዓይነት'ዩ - ሬድዮ፡ ቴለቪዥን፡ ሕትመት ብዓይነቱ፡ ኢንተርነት ወዘተ...፤ ኣገዳሲ ተራ ቐዋሚ'ዩ። ብዙሕ ማዕከናት ዝዝርጋሕ ሓበሬታ ዳርጋ ኩሉ መዳያዊ ህይወት ሕብረተሰብ ማለት ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ ኣብ ምምራሕን ምምእዛንን መሪሕ ተራ ዝጻወተሉ ዘሎ መሳርሒ'ዩ። ስለዚ መሳርሒ ሓበሬታ ኢና ንብሎ።

ካብ ሕጂ ንድሓር ህይወትና ብሚድያ'ዩ ዝምራሕ፡ ዋላ እዚ ዘለናዮ ኩነታት ይኹን ብድሕሪ ሕጂ ዝመጽእ፡ ቅድሚ ሕጂ ሃይማኖት ናቱ ጽልዋ ነይርዎ ይኸውን፡ እቲ መራሕነት ወይ መንግስቲ ተራ ነይርዎም ክኸውን ይኽእል። ኣብዚ ግን ካብ ሕጂ ጀሚሩ እቲ ዝለዓለ ተራ ዝጻወት ቴክኖሎጂ ሓበሬታ'ዩ፡ ብኡ ድማ'ዩ መሳርሒ ሓበሬታ ዝበሃል። ስለዚ ልክዕ ከም ኣብ ቀጠባ ኣብ ዓውዲ ሓበሬታ ዝፍ ወፍሪ ዝገበረ፡ ዝበዝሐ ግዜ ካብ ሰረገላ ዝሓዘ ዝበለጸ ቴክኖሎጂ ዝወነነ ጽልዋኡ ዓብላሊዩ ክንብል ንኽእል ኢና። ብዙሕ ግዜ ባህላዊ ወረር ንብል ኢና፡ እቲ ባህላዊ ወረር ካልእ ዘይኮነ ከም ውጺኢት ናይ'ዚ ዝመጽእ'ዩ። ዕብለላ ናይ ቴክኖሎጂ ሓበሬታ ወይ ዕብለላ ናይ ምዝርጋሕ ሓበሬታ'ዩ። ምኽንያቱ ምዝርጋሕ ሓበሬታ፡ ብዝተገበረሉ ወፍሪ ባህላዊ ዕብለላ ስለ ዘረጋግጽ።

ምስ'ዚ ኣተኣሳሲርና ክንገልጾ ንደሊ ዓውለማ ዝበሃል ተርእዮ'ሎ። ዓውለማ ኹልና ንፈልጦ ኢና። ዘስዓቦ ደዩ ዘተሰፋ፤ በዚ መንጽር ክንርእዮ ኸለና ቴክኖሎጂ ሓበሬታ ዓብላሊ እናኾነ ኣብ ዝኸደሉ ግዜ፡ እሞ ኣብ'ዚ ዘመን ዓውለማ እቶም



ዝበለጸ ቴክኖሎጂ ዝተጠቐሙ ኽዕብሉልና ይኽእሉ'ዮም። ስለዚ ስግኣት ደዩ ተሰፋ 'ተሪኢና፡ ዝፈጥሮ ስግኣት ኣሎ። እዚ ኣብ ምሉእ ዓለም ንርእዮ ዘለና ተቛውሞ ናይ ኣህዛብ ሓደ ካብ ጠንቅታቱ እዚ ናይ ዕብለላ ስግኣት'ዩ። ምዕራባዊ ባህሊ ይዕብልለና ኣሎ ዝብል'ዩ። ብኣንጻር እዚ ሰከፍታ ዓውለማ ኣብ ቀጠባ ዓለም ፈጢርዎ ዘሎ ዕድላትን



ድርኺትን ዓቢ'ዩ። ብኣሉታ ጥራይ ክንርእዮ የብልናን። ኣብ ትሑት ደረጃ ምዕባለ ዝርከቡ ሕብረተሰባት'ውን ኮቲ ዘሎ ምዕባለታት ክጥቀምሉ ይኽእሉ'የም። ዓውለማ ኽንብል ከለና ሓጹር ጥራይ ኣይኮነን ዘለዎ። ገፊሕ ኣፍደገ ምዕባለ'ውን ኣለዎ። ኣብ ሓጺር ግዜ ካብ ድኽነትን ድሕረትን ክትገላገሉ ትኽእል መገዲ'ዩ። ምኽንያቱ ኣብ ዘበሉ-ዓውለማ ሓበሬታ ብቐሊሉ ዝርከበሉ እዋን'ዩ። ኣብዚ ብኣብኡት ክጥቐስ ዝኽእል ነገራት ኣለዉ። ናይ ቻይና ኽንጠቕሶ ንኽእል ኢና። መበቈላዊ ባህሎም ዓቂቦም ካብ ኣህጉራዊ ባህሊ ቡበሉጹ እናወሰዱ ዝማዕበሉ ሃገራት ከም በዓል ጃፓን ኣለዉ። ስለዚ ዓውለማ እንድሕር ናይ ብሉቒ ሰራሕካሉ፣ ቴክኖሎጂ ሓበሬታ ብዝበኡ ተተጠቒምካሉ፣ ዘሰግእ ዘይኮነ ምናልባት ዕድላት ዝፈጥር'ዩ።

ዘመናዊ ሰረተ-እምነት ንበሎ፣ ምስ ሚድያ ኣተኣሳሲረ ቐደም ዘመን መንግስታት ወይ ዝኾነ መራሕቲ ምልኩም ንምርግጋጽ ሓይልን ጸቕጥን'የም ዝጥቀሙ ነይሮም። ሃይማኖታዊ ስብከት'ውን ብመጠኑ ባህል'ውን ምስኡ ተኣሳሲሩ ይኸይድ ይኸውን። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ግን እትኽተሎ መስመር ብምእማን ኢኻ ትሰርሕ። ኣእሚንካ ኢኻ ሰዓብትኻ ክተፈጥር ትኽእል። ስለዚ ውድድር'ዩ ማለት'ዩ። ተወዳዲርካ ኢኻ ሰዓብትኻ ክትፈጥር ትኽእል። እቲ ትደልዮ ዕላማ ክትእምን ትኽእል። እዚ ረቒሒ ድማ'ዩ ንኣገዳስነት ሚድያ ወሳኒ ዝገብሮ። ዕላማ መራኸቢ ብዙሓን ኣለ ጠቒሰዮ ኣለኹ። ኣብዚ መብዝሕትኡ ቴክኖሎጂታት ዕላምኡ ንዕዳጋ ዝወርድ ምህርቲ ምፍራይ'ዩ። ዕላማ መራኸቢ ብዙሃን ግና ብኣንጻሩ ዓደግቲ ወይ ሰዓብቲ ምፍራይ'ዩ። እዚ እንታይ ማለት'ዩ፣ ዝኾነ ኢንዳስትሪ ንኣብኡት ሓንቲ ኽዳውንቲ ተፍሪ፣ ክዳን ኣፍርያ ንዕዳጋ ቐሪብ'ያ ትገብር። ሚድያ ግና ብኣንጻሩ ዓደግቲ'ዩ ዘፍሪ። መወዳውዲ ተጌርካላ እታ ኽዳን ሰባት ይገዝእዋ። ስለዚ ዓደግቲ ኢኻ ተፍሪ ዘለኻ ማለት'ዩ።

ኣብ ፖለቲካዊ፣ ስነ-ሓሳባዊ፣ ባህላዊ፣ ሃይማኖታዊ፣ ካልእ ስርሓት'ውን ተመሳሳሊ'ዩ። ንጡፋት ወይ ቡዳህቲ ሰዓብቲ ወይ ልኡማት፣ ምእዙዛት ሰዓብቲ ብሚድያ ኽትፍርየሉ ትኽእል። ምስ'ዚ ዕላማ መራኸቢ ብዙሃን ኣተኣሳሲርና ኽንገልጾ፣

ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ዘሎ ሚድያ ብዓበይቲ ትካላትን ኩባንያታትን ዝውሃን'ዩ። ወነንቱ ኸኣ ንረብሓታቶም ንምሕላውን ጽልዋታቶም ንምስፋሕን ይጥቀምሉ። ስለዚ ዕላማ ምዕራባዊ ሚድያ ብህዝቦም ይኹን ብደረጃ ዓለም እንተረኣኺዮ ረብሓ ርእሰ ማላውያን ከውሕስ፣ ንዑኡ ዘውሕስ ባህልን ኣተሓሳስባን ምኹስኳስ ማለት'ዩ። በዚ'ዩም ድማ ግዚፍ ርእሰ ማል ጌሮም ንዓለማዊ ሚድያ ተቖጻጺሮም ዓብላልነት ባህሎምን ስነ-ሓሳቦምን ንምርግጋጽ ዝሰርሑ ዘለዉ። ኣብ ዝተፈላለዩ ሃገራት'ውን ከከም ዕላማ ናይ'ቶም ስልጣን ዝሓዙ ፖለቲካውያን ሓይልታት ኣሰር ምዕራባዊ ሚድያ ዝተኸተለ ወይ ካብኡ ፍልይ ዝበለ ናይ ሚድያ ስትራተጂ ኽንረክብ ንኽእል ኢና።

ኣብ ናትና ክውንነት ክንመጽእ ከለና፣ ንሕና እንጥቀመሉ ናይ ሚድያ ስትራተጂ "ልምዓታዊ ሚድያ" ኢልና ኢና ንጽውዖ። ብዙሓት ኣብ ምምዕባል ዝርከቡ ሕብረተሰባት ዘዘውትርዎ ዓይነት ስትራተጂ ናይ ሚድያ'ዩ እዚ። ምስ'ቲ ኣብ ዓለም ዘሎ ዕብለላ ምስ ዘሎ ደረጃታት ባህላዊ ወራርን ናይ ሓበሬታ ዕብለላን ተወዳዲርካ ባህልኻ ክብርታትካ ዝዕቅብ ዜናዊ ስርሓት ክተካይድ ቀሊል ብደሆ ኣይኮነን። ግን ግድን ክትገብሮ ክትብጽሖ ዘለካ ዕማም'ዩ።

ኣርባዕተ ኣዕኑድ ሚድያ ኣለዉ። ሚድያ እንታይ'ዩ ዝሰርሕ እንተኢልና፣ ሓደ ዜናን ሓበሬታን'ዩ ዘዘርግሕ፤ ካልእ ኣስተምህሮኣዊ፣ ገስጋሳዊ ስርሓት የካይድ፤ ሳልሳይ ከም መድረኽ ርኢይቶን ምልውዋጥ ሓሳባትን የገልግል፤ እቲ ራብዓይ ድማ ንምዝንጋዕን ምስትርሓውን የገልግል፤ እዚ ድማ እትደልዮ ባህልታትን ክብርታትን ዘማዕብል ፍርያት ስነ-ጥበብ'ውን ክትህብትመሉ ትኽእል። ኣሐፈሽካ ኽርአ ኸሎ፣ ናይ ዜና ዕማማት ኣብዚን ኣርባዕተ ኣዕኑድ'ዩ ዝጠቓለል።

ሕጂ ናብ'ቲ ኣርእስትና "መንእሰያትን ሚድያን ባህልን" ክንርኢ ከለና፡ ኣብ ባህሊ ንመንእሰያት ዝቐንዐ መደብት፡ መንእሰያት ታሪኽ ሃገሮምን ህዝቦምን፡ ሃብታም ውርሻታቶምን ክብርታት ሕብረተሰቦምን ከም ዝፈልጡ፡ ናይ መንነት ሓበን ከም ዝስምዖም ብምግባር፡ ሓደ ሓባራዊ መንነትን ሃገራዊ ስነ-ኣእምሮን ምፍጣር'ዩ እቲ ዕላማ፡፡ ብዝያዳ ኣብ ናይ ሕቶን ርኢቶን ክበርህ ይኽእል'ዩ፡፡

# ሚድያን ሃገራዊ ባህልን

ብዶክተር ሰናይት ባህታ

ኣብ'ዛ ዝተዋህበትኒ ኣርእስቲ ኽዘርበለን ዝደሊ ነጥብታት ትርጉም "ሚድያ" እንታይ'ዩ፧ ብኸመይከ ጀሚሩ፧ ሚድያ ኣብ ህንጸት ሃገራዊ ባህሊ ብኸመይ ንገልጾ፧ ኣበርክቶ ኣብ ሃገራዊ ባህሊ፡ ሚድያ ኣብ ህጻናትን እያ፡፡ እዛ ናይ ህጻናት ኣብ መደምደምታ ከምጽኣ'ዩ፡፡

"ሚድያ" ዝብል ኣምር ወይ ቃል ካብ መዲየም ዝብል ቃል ዝመጸ'ዩ፡፡ መዲየም ማለት ድማ ማእከላይ መተሓላለፊ መንገዲ፡ መራኸቢ፡ መብዝሒ ማለት'ዩ፡፡ ኣብ መንጎ ሓበሬታ፡ ትምህርቲ፡ ካልእን ከመሓላልፍ ዝደሊ ኣካልን ህዝብን ኩይኑ ዘመሓላልፍ'ዩ ሚድያ ማለት፡፡ ተለቪዥን፡ ሬድዮ፡ ጋዜጣታት፡ ኢንተርነት፡ መጽሔታት ዝኣመሰሉ ሓበሬታ ዘመሓላልፉ ድማ የጠቓልል፡፡

መጀመርታ ቅድሚ ቴክኖሎጂ ምምጽኡ፡ ሰባት ብጽሑፍ'የም ሓበሬታ ዝለዋወጡ ነይሮም፡፡ ቀደም ፕረስ ኣይነበረን፡ ሬድዮ ኣይነበረን፡፡ ኣብ ጽሑፍ ከም እነንብቦ፡ ኣብ ጥንታዊት ሮማ ሰባት ኣብ ዕዳጋ ኣብ ልሕጺ ጽሒፎም ኣብ መንደቕ ብምጥቃዕ ዜና የመሓላልፉ ነይሮም፡፡ ናይ መጀመርታ ሕትመት ፕረስ ድማ ኣብ 618 ድሕሪ ልደተ-ክርስቶስ ኣብ ቻይና ተጀሚሩ፡፡ ከምዚ ናይ ሎሚ ቅጡዕ፡ ፖለቲካዊ፡ ንግዳዊ ትሕዝቶታት ዘለዎ ጽሑፍ ኣብ 19 ክፍለ ዘመን ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ከም ዝጀመረ'ዩ ዝግለጽ፡፡ ቅድሚ መግዛእታዊ ዘመን ኣብ'ዚ ዞባ'ውን እንተርኢና፡ ብተመሳሳሊ ብኣድ ምጽሓፍ ዝጀመርዎ ኤርትራዊ ኣባ ከም ዝነበሩ ፕሮፌሰር ኣርማ ታድያ እተባህለት ናይ ታሪኽ ፕሮፌሰር፡ ኣብ ዝጠበረቶ መጽናዕቲ ተረጋግጸልና'ያ፡፡ ኢቶም ወዲ ጻዕዳ ክርስትያን ኣባ፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብኣድ ምጽሓፍ ከም ዝጀመሩ ኣብ ሓደ መጽሔት ጽሒፎሞ ኣለዉ፡፡ ኣብዚ ዘበን ብዝሕን ዓይነት ቴክኖሎጅን፡ ብዝሕን ዓይነትን መራኸቢ ብዙሃንን እናበርከተ፡ እናተራቐቐ ይኸይድ ኣሎ፡፡ ከምዚ ሰሎሞን ኩብሎ ዝጸንሐ ድማ ትሕዝቶታት ናይ'ቲ ምዕራባዊ ዓለም እናዓብለለ ይኸይድ ኣሎ፡፡

ብመንጽሩ ድማ መንነትን ሃገራውነትን ኣብ ከመይ ዝበለ ኹነታት ይርከብ፧ ኢልካ ምሕታት ኣገዳሲ'ዩ፡፡ ኣብዚ ተራ ሚድያ እንታይ'ዩ፧ እዚኣ'ያ እታ ኣነ ከተኩረላ ዝደሊ ነጥቢ፡፡ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኹነታት እምበኣር፡ እቲ ሓድነት ሓደ ህዝቢ ዝጠምር፡ መንነት ሓደ ህዝቢ ዝኾነ ሃገራዊ ባህሊ፡ ኣብ'ዚ ናይ ኢንተርነትን ካልእ መራኸቢ ብዙሃን እዋን እቲ ዝሰፍሐ ናይ ሽፈነን ቦታን ተቖጻጻርነት ዘለዎ ሚድያ ኣብ ሓደ ግዜ ዝያዳ ጸላዊ ይኸውን፡፡ ንኣብነት ኣብ ዓቡብ ዘሎ፡ ቃሩራ ዘሎ፡ ኣብ ሰንዓፈ ዘሎ ኣብ ሓደ እዋን እቲ ሓበሬታ ኽበጽሖም ይኽእል፡፡ ስለ'ዚ ዝሰፍሐ ናይ ቦታን ናይ ግዜን ተቖጻጻርነት ኣለዎ፡ ሚድያ፡፡ ኣብ ከም'ዞም ዓውለማ ዘምጽኦም ኣብራት ናይ ምዕራባዊ ባህልን ልምድን ኣብ ምዝርጋሕ ዓቢ ተራ ይጻወት ኣሎ፡ ሚድያ፡፡

እቲ ሃገራዊ ሚድያ እምበኣር፡ ኑቲ ህዝቢ ናቱ ትሕዝቶታት ከምጽኣሉ ክኽእል ኣለዎ፡፡ ኑቲ ናይ ካልኦት ድማ ፈሊጡ ኽገድፎ፡ ምስ'ቲ ናቱ ኩነት ኣእምሮ ዝኸይድ ክመርጽ፡ ሚድያ ዓቢ ተራ ኽጻወት ይኽእል'ዩ፡፡ ሓደ ህዝቢ ብዘይመንነት ክነብር ኣይክእል'ዩ፡፡ ምኽንያቱ መንነቱ ክብረቱ ስለዝኾኑ፡ መንነቱ ብሓባር ስለዝሃንጾ'ዩ እቲ ህዝቢ ንባህሉን መንነቱን ዘለደሉ ዝከላኸለሉ፡ መንነት ናይ ሓባር ስለ ዝኾኑ፡ ሓደ ሰብ ካብ ካልኦት እንስሳታት ዝፈልዮ መንነት ምህላዉ'ዩ፡፡ መንነት ዘይብሉ ሰብ የለን፡፡ ሃገራዊ መንነት'ዩ መን ምኳንካን ኣየናይ ሕብረተሰብ ከም ዝብጽሓካን ዘይብጽሓካን ዝገልጸልካ፡፡ ማለት ምስ'ቶም ንስኻ እትነብሮም ሰባት ዘለካ ናይ ሓባር ባህርያት፡ እምነታት፡ ስምዒታት፡ ክብረታት እዮ መንነትካ፡፡

ሃገርካ ማለት እቲ ሓብርካዮ እትነብሮ ህዝብኻ'ዩ፡፡ ሃገራዊ ባህሊ ድማ ንኸልኻ ዝብጽሓካ መንነት'ዩ፡፡ እቲ ሃገራዊ ሚድያ ሃገራዊ ባህሊ ኣብ ምሕዳስ፡ ትምህርታዊ ኹነ ካልእ ሓበሬታ ኣብ ምትሕልላፍ ዓቢ እጃም ኣለዎ፡፡ ከምቲ ኸልኹም እትፈልጥዎ



ኣቦና ወልድኣብ ወልደማርያም "ሃገር ማለት እምባታት፡ ወሓይዝ፡ ቀላያት፡ ሩባታት ኣይኮነን፡፡ ሃገር ማለትሲ ሰብ'የም፡፡ እቶም ኣብ መሬትካን መሬት ኣቦታትካን ዝነብሩ፡ ሕብርኻ ዝሕብሮም፡ ልሳንካ ዝልሳኖም፡ ንሳቶም'የም ሃገርካ፡፡ ንዓታቶም ዘይተኸብር እንተ ኾይንካ ሃገርካ ዘይተፍቅር ምኳንካ ኣጸቢቕካ ተረዳእ፡፡ ስለዚ ሃገራዊ መንነትካ፡ ሃገራዊ ክብረትካ እቲ ናቱ ዝኾንካ ህዝቢ'ዩ፡፡ ሚድያ ኣዚ ከትርር ዓቢ ተራ ክጻወት ኣለዎ፡፡

በዚ መሰረት "ሃገረይ የፍቅር'የ" ዝብል ሰብ፡ ህዝበይ የፍቅር'የ ይብል ኣሎ ማለት'ዩ፡፡ እቲ መንነትካ ዝኾነ ሃገራዊ ባህልኻ፡ ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ይሕደስ፡፡ ዓመታዊ ኣብ ኤክስፖ ትሸዓተአን ብሄራትና ባህለንን ሓደነተንን ብህዮቱ ኽንቀሳቐስ ከሎ ንርእየን ኢና፡፡ ዓመታዊ እቲ ኣሰራርሓ ኣቢሉ እቲ ስነ-ጥበባውን ባህላውን ትሕዝቶታት ኪደጋገም እንከሎ ህይወት'ዩ ዝረክብ፡፡ እቲ ዝጠዘሐ ህዝቢ ድማ ንዕኡ እናረኣየ፡ ንዕኡ እናሰዓበ ሓድነቱ የትርር፡፡ ቡበወቕቱ ባህላዊ ንጥፈታቱ ከንጸባርቕ ከሎ፡ ባህሉን መንነቱን እናተሓደሰ ይኸይድ፡፡ ሚድያ እምበኣር ነዚ ቡጠኹርናዖ ዝካየድ ባህላዊ ንጥፈታት'ዩ ከቃልሖ ዘለዎ፡፡

ሓደ መጽሓፍ ንኽጽሓፍ ዓሰርተ ዓመት ዕስራ ዓመት ይወስድ ይኸውን፡፡ ሚድያ ግን (ተለቪዥን፡ ሬድዮ፡ ጋዜጣ) እቲ ዝደለ መልእኽቲ ኣብ ሓጺር እዋን ናብ ዝሰፍሐ ክበቢ የብጽሖ፡፡ ሓደ ዓይነት መልእኽቲ ኣብ ሓደ ግዜ ናብ ኩሉ ወዲ ወይ ጓል ሃገር የብጽሖ፡፡ እዚ'ዩ እቲ ሓይሊ ናይ ሚድያ፡፡ ሰባት ኣኣብ ዘለውዎ ከም ኣብ ሓደ ቦታን ከቡብን ዘለዉ ኩይኖም ኑቲ ዝዝርጋሕ ሓበሬታን ፍልጠትን ኣብ ሓደ እዋን ብምግዕዛ

ይኣፈልዎ። ንዓታቶም ዝጥርንፍን ዘቀራርብን ስለ ዝኾነ ኸኣ ይቕበልዎ።

ታሪኽ ከም ዝምገሮና፡ ኣብ ትሕቲ ሓደ ሃገራዊ ስርዓትን ሕግን ዝነብሩ፡ ተረኣእዮም ግን ዘይፈልጡ ሰባት፡ ብፕረስ ብጋዜጣ ሓድነት ክሃንጹ ክኢሎም'ዮም። ሓደ ቤነድክት ኣንደርሰን ዝተባህለ ጸሓፊ እንታይ ይብል፤ ኣብ ኤውሮጳ ሃገራውነት ክህሉ እንከሎ ተረኣእዩ ዘይፈልጥ ሰብ በቲ ኣብ ጋዜጣ ዝመሓላለፍ መልእኽታት፡ ሃገራውነት ዘለዓዕል ትሕዝቶታት ተፋሊጡ፤ ሓደ ዓይነት ሃገራዊ ስምዒት ኣማዕቢሉ ሓደ ኾይኑ። ግን መን መን ምዃኑ ኣይፋለጡን። እንተ ኾነ ሓድ ዓይነት ሃገራዊ መንነት ክሃንጹ ክኢሎም እዮም። ገለ ኣብነት ካብ ሃገራዊ መንነትና ንምጥቃስ ይከኣል'ዩ፡

ኣብ ሃገርና ኣብ ከተማን ብዙሓትና ዘሎ ሓብራዊ ወይ ድማ ኮማዊ ህይወት እንነብሮ'ዩ። ኣብ ከተማን ብዙሓትና ድማ እዚ ኣዎር ኣሎ። ኣብ ከተማን ብዙሓትና ናይ ወፈራ፡ ናይ ማእቶት፡ ሓብራዊ ምትሕግጋዝ ኣሎ። እቲ ኣብ ሃገራዊ፡ ሃይማኖታዊ ብዓላትን ውራያትን ብሓባር ምስታፍ ገና ኣይሃሰሰን። ብሸማግለታትን ሰድራቤትን ተኣዚዙካ ምኻድ፡ ምስ ጉረባብቲ፡ መተዓብይቲ ተሳኢኻን ተፋቒርካን ምኻድ፡ ምትሕልላይ ባህልና'ዩ። ኣብ ከተማን ብዙሓትና ዘይማሕበራዊ ዝኾነ ጠባይ፡ ንውልቁ ጥራይ ዝሓስብ ሰብ ኣብ'ቲ ሓገዝ ዝሓተሉ እዋን ቅቡል ኣይኮነን። ሰብ እምበር ፖዙብ ብጻይ ኣይኮነካን'ዩ ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። ተኻፊልካ ምብላዕ ሓደ ካብ'ቲ ናይ ምትሕልላይ ባህልና'ዩ። ኣብ ገጠራት ከይድኩም እንተ ርኢኹም ምሸት ጸባ ምስ ተሓልበ፡ ሕሙም ወይ ሽማግለ ወይ ሓራስ እንድሕር ኣለዉ ኩይኖም፡ "ንእከለ እስከ ወሰድሉ፡" ይብሃል። ኣብ ዒድ ድኻን ሃብታምን ብሓባር ጸቡቕ ተኸዲኖም፡ ጸቡቕ ተመጊቦም ብሓባር ይውዕሉ። ባህልና ማሕበራዊ'ዩ፤ ውልቃውነት የብልናን። ሕጂ ንኸይመና ኸኣ ክንጥንቐቕ ኣለና። ኩሉ እዚ ኮማዊ በዓላትና ብሚድያ ክመሓላለፈ እንከሎ፡ ኩሉ ሰብ ኣብ ሓደ እዋን ሓደሽ ነገር ይፈልጥ፡ ፍልጠቱ'ውን የሐድስ፡ ናይ ከበሳን ቆላን ህዝቢ፡ ዋላ ዝተፈላለየ ጅኦግራፍያዊ ኣቀማምጣ እንተ ሃለዎ'ኳ፡ ቀጠባዊ ህይወቱ ግን እተኣሳሰረ'ዩ።

ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ኢንተርነት ካብ 60ታት ኣትሒዙ ኽፈጥሮ ዝጸንሐ ምትእትታዋት ክግለጽ ጸኒሑ'ዩ። ብፍላይ ኣብ'ቲ ኩሉ ምርኣይን ምፍታንን ዝደሊ ንእሹተይ ወለዶ



ዝፈጥሮ ናይ ባህሊ ወራር ኣብ ግምት ክኣቱ ጸቡቕ'ዩ። ሚድያ ብኸመይ ባህላውን ሃገራውን መንነት ንኸይጠፍእ ክከላኸል ይግባእ፤ ዝብል ሕቶ መልሲ ይደሊ።

ቀጠባዊ ምዕባለ ብዘይ ባህላውን ማሕበራውን ምዕባለ በይኑ ተፈልዩ ዝመጽእ ኣይኮነን። ሓንቲ ሃገር ብቑጠባ ክትምዕበል እንተ ኾይና፡ ብማሕበራዊ ህይወት'ውን ማዕረኡ ኽትምዕበል ኣለዋ። ናትካ'ዩ ምዕባለ ዘምጽኣልካ፡ ናይ ካልእ ሃገራት ቀዲሕካ ስለ ዘምጻእካ ኣየማዕብለካን'ዩ። ናይ ኣፍሪቃ ቀንዲ ጸገም እዚ'ዩ።

ሚድያ እምበኣር ኑቲ ሃገራዊ መንነት ኣብ ምዝርግሑን ምምዕባሉን ዓቢ ተራ ይጻወት። ሃገራዊ ባህልን መንነትን ካብ ናትካ ተበጊስካ ኢኻ እተማዕብሎ። ኩሉን ብምዕባለ ዝሰጉማ ዘለዋ ሃገራት ምስ እንርእየን ያትኣንን መንነተንን ዘኽበራ'የን። ናይ ባህለን ኮማዊ ኣነባብራ ምስ'ቲ ቁጠባዊ ምዕባለአን ማዕረ ማዕረ ይሰጉም። ምዕቃብ ጸጽብቑ ባህርያትና፡ መንነትና፡ እምነታትና፡ ባህልናን ንምዕባለና እቲ ወሳኒ ረጃሒ'ዩ።

ብሓፈሻ ሚድያ ኑቶም ኣብ ሓደ እዋን ኣብ ነንበይኑ ቦታ ዘለዉ ሰባት ሓደ ዝጉብርን ዘራኽብን'ዩ። የቐንየለይ።

ጴጥሮስ መንግስ፡

ኣብ'ዚ ዶክተር ክተቕርቦ ዝጸንሐት ተወሳኺ ሓሳብ እንተሃልዩኪ ዕድል ክህበኪ... ሕራይ ሞሃደ፡

ሞሃድ ሱሌማን፡

ኣብ'ዛ ዶክተር ዘልዓለታ ኣርእስቲ ኣነ'ውን ንእሹቶ ክውሰኽሉ። ሃገራዊ ባህሊ ዝበሃል ንሓደ ህዝቢ ከም ህዝቢ ሓደ ዝገብሮ ወይ ዝውክሎ'ዩ። ሃገራዊ ባህሊ ክኣ ... ንኣብነት ቻይና እንተ ኸይድካሰ ናይ ቻይና ባህሊ ኣሎ። ፈረንሳ እንተ ኸይድካ ናይ ፈረንሳ ባህሊ ኣሎ። ከምኡ ዓይነት ባህሊ ብሚድያ እንተ ድኣ ተኸሲኩሉ ወይ ሰጉሙ ንሓድነት ይኹን ኑቲ ናይ'ቲ ህዝቢ ሓደ ናይ ምዃን መንፈስ ኣዝዩ ሓጋዚ'ዩ። ከምኡ ስለ ዝኾነ ሚድያ ኣብ ምህናጽ ሃገራዊ ባህሊ ዓቢ ተራ ኣለዎ። መጀመርታ ግን ሃገራዊ ባህሊ ክህልወካ ክኽእል ኣለዎ። ንኣብነት ኤርትራ እንተ ኢልናስ ኤርትራዊ ሃገራዊ ባህሊ ክህልወካ ክኽእል ኣለዎ። ሃገራዊ ባህሊ ናይ ኤርትራ ማለት ኩሉ ሰብ ምስሉ ዝርእየሉ ባህሊ ማለት'ዩ። ኩሉ ሰብ ካብ ዝኾነ ብሄር ይኹን ሃይማኖት ናተይ ዝብሎ ባህላዊ ትሕዝቶታት ክህልወካ ኣለዎ። ብድሕሪ'ዚ ሚድያ እዚ ባህላዊ ትሕዝቶታት ንሓድነት ናይ'ቲ ህዝቢ፡ ንመንነት ናይ'ቲ ህዝቢ ክጉልሕ ይኽእል ማለት'ዩ።

## ጽልዋ ሚድያ ኣብ ስነጥበባዊን መንእሰያትን

ብሞሃድ ሱሌማን

ሚድያ ከመይ ገይሩ ብመንገዲ ኣርት ወይ ስነጥበብ ንመንእሰያት ይጸሉ ዝብል'ዩ እቲ ኣነ ዘቕርቦ ኣርእስቲ። ኣነ ዝያዳ ኣብ 'ኣርት' እየ ክጽቅጥ። ምኽንያቱ ሚድያ ሕጂ ብዙሕ ግዜ ክጥቀስ ስለ ዝጸንሐ።

'ኣርት' እንታይ'ዩ ኢልና ክንጅምር። ክሳዕ ሕጂ ንኹሉ ሰብ ከዕግብ ዝኽእል ትርጉም ናይ ኣርት ክርከብ ኣይተኻእለን፤ ዝክኣል'ውን ኣይመስለንን። እንተ ኾነ ግን ዝተፈላለዩ ምሁራት ይኹኑ ስነጥበበኛታት ይገልጽዎ'ዮም። ሓደ ኮንዶቴክሮቼ ዝተባህለ ሰብ፡ ኣርት ኑቲ ውሽጣዊ ስምዒታትና ክንገልጽ እንኽእለ ንጥፈት'ዩ ይብለና። ፒካሶ ብወገኑ "ብሓሶት ወይ ብምስሊ ገይርና ሓቂ እንግህደሉ'ዩ - ኣርት" ይብል። ንኣብነት ተዋስኦ ክትሰርሕ እንከለኻ እቲ ተዋስኦ ሓቂ ኣይኮነን። ብተዋስኦ ገይርካ ግን ኑቲ ሓቂ ተግህዶ። ስለ'ዚ እዛ ናይ ፒካሶ ብጣዕሚ ገላጺት ዝኾነት ሓሳብ'ያ። ዋላ ምሉእ ኣይኹን ኣርት ብዝተፈላለየ ዓውደ-ሞያታት ክትገልጾ ክትፍትን እንከለኻ ዝሓሸ ኩይኑ

እስመዓኒ።

ንኣርት ኣርት ዘብሎ እንታይ'ዩ፧ ሓደ ካብኡ ጽባቐ'ዩ። ጽባቐ ብገለ ኽፋሉ ንኣርት ይገልጾ ይኸውን። ንብይኑ ግን እኹል ኣይኮነን። ንኣብነት ሓንቲ ዕራርቦ ጸሓይሲ ጽባቐ ኣለዋ። ግና ኣርት ድያ፧ ወይ ሓደ ዑፍ ገኑት ክትርእዮ ከለኻ ጽባቐ ኣለዎ። ኣርት ግን ኣይኮነን። ኣርት ብቐንዱ ኣብ ትሕቲ ባህሊ'ዩ ዝሕቈፍ። ባህሊ ድማ ወጽኢት ፈጠራዊ ሓይሊ ናይ'ቲ ሰብ'ዩ። ብኻልእ ኣበሃህላ ስነ-ጥበብ ማለት ወጽኢት ፈጠራዊ ሓይሊ ናይ ሰብ'ዩ። ስለዚ እዚ ጸሓይ ዕራርቦ ጽቡቕ'ዩ ግን ስነ-ጥበብ ኣይኮነ። ስነ- ጥበብ ክበሃል እንተ ኾይኑ ናይ ሰብ ነገራት፣ ሰብኣውነት ክህልዎ ኣለዎ። ስለዚ ጽባቐ ጥራይ ንስነ-ጥበብ ኣይገልጾን'ዩ። ካንት ዝተባህለ ፈላስፋ፥ "ንሓደ ነገር ከተቕርቦ ወይ ክትውክሎ እንከለኻ፣ ጽቡቕ ነገር ክኸውን ይኽእል። ንሱ ግን ስነ-ጥበብ ኣይኮነን። እቲ እተቕርበሉ ሜላ'ዩ ስነ-ጥበብ ዝበሃል" ይብል።

ኣርት ሳይንስ'ዩ ኢልና'ውን ክንገልጾ ንኽእል ኢና። ሳይንስ'ዩ ክንብል እንከለና ሳይንስ ዝኸተሎ ኣገባብ ስለ ዝኽተል ኢና። ኣርት ከም ሳይንስ ፈተነ፣ ከተርጎግሞ ምኽኣል፥ ትዕዝብቲ ዝብሉ ማስርሓት ስለ ዝኽተል ሳይንስ ንብሎ። ድምጺ ብምንብድባድ ነገራት'ዩ ዝፍጠር። ዝኾነ ድምጺ ብብዝሒ ምንብድባዳት ኣብ ሓደ ካልኢት ክዕቀን ይከኣል። እታ ዓቐን እቲኣ ነታ ድምጺ ጥራይ'ያ ክትውክል ወይ ክትፈጥር እትኽእል። እዚ ሓደ ቑጽራዊ መዐቀኒ ንስነ-ጥበብ ሳይንስ'ዩ ኩብሎ ይኽእል። ኣብ'ዚ ኣብ መዚቃ ጥራይ ክኸውን ይኽእል።

ስነ-ጥበብ ቋንቋ'ዩ። ኣብ'ዚ ሕጂ ደርፊ እንተ ዝውልዓልኩም ወዲ ዘለኩም ሳዕስዑ ከይተበሃልኩም ምንቅስቓስኩም። ስለዚ ብሓደ ምኽኑም ዘዩለ ወይ ረቒቕ ነገር ምኽኑም ይዛረብ ኣሎ። እዚ ኣዕሚቑካ ክግለጽ ይከኣል'ዩ። መዚቃ እንተ ወሲድካ ልክዕ ከም ቋንቋ ናቱ ሕግታትን ሰዋስውን ኣለዎ። ስነ-ጥበብ ብዙሕ ጠቕሚ እዩ ዘለዎ። ይኹን እምበር 'ስነ-ጥበብ ተፈታዊ'ዩ ኣገዳሲ ግን ኣይኮነን' (Art is lovely, but not essential) ዝብሉ ኣለዉ። ስነ-ጥበብ ክትሕጉሰሉ ክትዘናጋዓሉ ጽቡቕ'ዩ፤ ግን ኣገዳሲ ኣይኮነን ዝብል ኣተሓሳስባ ኣብ ገለ ሕብረተሰባት ዝጸንሐን ዘሎን'ዩ። ስነ-ጥበብ ግን ብዙሕ ጠቕምታት ኣለዎ። ዋላ ብደረጃ ውልቀ ሰብ ክንርእዮ ንኽእል። ገለ ካብ'ቲ ጠቕምታቱ ንምጥቃስ፥ ኑብሱ-ምግላጽ እዩ።

ስነ-ጥበብ ኑብስኻ ከመይ ገይርካ ከም እትገልጽ ዝምህር ዓውዲ'ዩ። ፊዚክስ፥ ኬሚስትሪ ኑብስኻ ከመይ ገይርካ ትገልጽ ኣይምህሩካን። ስነ-ጥበብ ግን ኣብ ቅድሚ ሰባት ወጺእካ ብኸመይ ኑብስኻ ክትገልጽ ትኽእል እትመሃረሉ ዓውዲ'ዩ። ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ስምዒት ክትገልጽ ምኽኣል ብዙሕ ጠቕምታት'ዩ ዘለዎ። ንኣብነት ኣብ ሓዳር፣ ንመጻምድትኻ ስምዒትካ ክትገልጸሉ ክትክእል ኣለካ፣ ሽዑ ኢኻ ድማ እሂን ምሂን ክትብሃሃል ዝከኣል። ኣብ ቤት ፍርዲ ከይድካ ሓሳብካ ብግቡእ ክትገልጽ ክትክእል ኣለካ፣ ብሕጽር ዝበለ ኣበሃህላ ኣብ ኩሉ ህይወትካ ይጠቅም።

ኣብ ስነ-ጥበብ እቲ ቀንዲ ዓንዲ ማእከል ፈጠራውነት'ዩ። ስነ-ጥበብ ካብ ሳይንስ ዝፈልዮ ከማን ፈጠራውነት'ዩ። ሳይንስ መቸም ኩሉ ግዜ ዝበረ'ዩ ዝማገረካ፣ ንኣብነት ሰር ኣይዛክ ኒውተን ወይ ኣልበርት ኣንስታይን እንተ ዘይነበሩ እቲ ንሳቶም ዝለበና ፍልጠት 'ምተረኸበዶ ነይሩ ይኸውን፧ ብልክዕ ምተዳህሰሰ ነይሩ፣ ምኽንያቱ ነይሩ'ዩ። ዝበረ ነገር ክኣ'የም ነጊሮምና። ስነ-ጥበብ ግን ከምኡ ኣይኮነን። ሸክስፒር ወይ ሚካኤል ኣንጀሎ እንተዘይነበሩ፥ እቲ ንሳቶም ዘበርከትዎ ናይ ስነ-ጥበባዊ ፈጠራ ፈጺምና ኣይምረኸብናዮን። ስነ-ጥበብ ፈጠራውነት'ዩ። ሳይንስ ከኣ ዳህሳስ ምግባር።

ኣገዳስነት ስነ-ጥበብ ኣብ ደረጃ ሕብረተሰብ



ኣውሪድናኖ'ውን ክንርእዮ ንኽእል ኢና። ብሓባር ናይ ምዕያይ መንፈስ ክተጥርየሉ እትኽእል ዓውዲ'ዩ። ሳዕስዒት ይኹን ደርፊ፡ ዋላ መዚቐኛ ኰይንካ ብሓባር እምበር በይንኻ ኣይትሰርሖን ኢኻ። ብሓባር ምስራሕ ከኣ ሓድነት ይፈጥር። ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ ሓዳር ንባዕሉ ናይ ሓባር ኣበርክቶ ዝሓትት'ዩ። ሓቢርካ ክትሰርሕ እንተ ዘይክኢልካ ሓዳር የለን። ኩሉ እንስርሖ ነገራት ናይ ሓባር ስራሕ'ዩ። ምስ ሰብ ሓቢርካ ክትሰርሕ ዘኽእል ምኽኑ ካብ'ቲ ዓቢ ጠቐሙ'ዩ - ስነጥበብ። እዚ ክገልጾ ዝጸናሕኩ ኣብ ደረጃ ሕብረተሰብ ዝርኣ'ዩ።

ስነጥበብ ብደረጃ ሃገር'ውን ክርአ ይክኣል። ስነጥበብ ብደረጃ ሃገር፡ ሓባራዊ መንነት እተጥርየሉ'ዩ። ንኣብነት ሃገራዊ መዝሙር እንድሕሪ ዘሚርናዮ ንኹላትና'ያ ትትንክፈና። ካልእ ንሃገራዊ ነጋሪት ዝገልጽ ኣካል ስነ-ጥበብ'ውን ኣሎ። ብስነ-ጥበብ ገይርካ ብቐሊሉ ነቲ ሃገራዊ ክብርታት ክትገልጾን ክተዕብዮን ትኽእል ኢኻ።

ብዓለምለኻዊ መዳይ ከኣ ንርኣዮ። ስነ-ጥበብ ብዘይ ቋንቋ ብቐሊሉ ምስ ካልኦት ሰባት ክትራኸበሉ እትኽእል ዓውዲ'ዩ። ብቋንቋ ዋላ ኣይረድኣካ ብሳዕስዒት፡ ብደርፊ ብቐሊሉ እቲ ካልእ ሰብ ይርድኣካ። ንስኻ'ውን ትርድኦ። ሓይሊ ስነ-ጥበብ ኣብ ፖለቲካዊ፡ መንፈሳዊ መዳያት ዓቢ'ዩ። ጸሎት ክትገብር እንክለኻ መዚቃ ወይ ቅኔ ትገብር ኢኻ። ኢንዱስትሪ ፊልም፡ ኢንዱስትሪ መዚቃ ዘለዎም ኣታዊታት ኣዝዩ ዓቢ'ዩ። ፍቕራዊ ነገር ወይ ሙድ ከም ስነ-ጥበብ ገይሩ ዝገልጾ የለን።

ናብ'ቲ ናይ መወዳእታ ገጸይ ክኸይድ። መንእሰይ ኩሉ ግዜ ሓድሽ ነገር ክምህዘን ክፈጥርን እዩ ዝደሊ። መንእሰይ ብቐሊሉ'ዩ ዝጽሎ፤ ካብ ክውንነት ከኣ ስምዒት ይዕብልሎ። መንእሰይ ብባህርኡ ሓባራዊ ዝኾነ ኣተሓሳስባ ኣለዎ። ስነ-ጥበብ ከኣ ነዚ ከኣንግድ ዝኽእል ሓይሊ ኣለዎ። ነቲ ፈጠራውነት ዓቢ ዕድል ይህቦ። እዚ ብስም፡ ብገንዘብ፡ ብቕዲ፡ ብኽብሪ ክኸውን ይኽእል። ካብ ኩሉ ግን ነቲ ኣብ ውሽጢ መንእሰይ ዘሎ ስምዒታዊ ሓይሊ፡ ኣፍደገ ዝኸፍተሉ፡ ንደገ ዘውጽኣ እቲ መንእሰይ ዘስተንፍሰሉ'ዩ።

ስነ-ጥበብ ብሓባር ናይ ምስራሕ መንፈስ የዕቢ ኢለ ነይረ። ሚድያ ሕጂ ኣብዚ'ዩ ዝጠቅም። ሚድያ ከም መሳርሒ (Tool) እዩ'ምበር ንባዕሉ ዕላማ ኣይኮነን። ሚድያ ብቱ፡ መንገዲ ... ዝኾነ ንበሎ፤ ነቲ እንሰርሖ ነገራት የመሓላልፍ። እቲ ሓይሊ ናይ መንእሰያትን ባህሪ ናይ ስነ-ጥበብን ተጠቒሙ፡ ንደርፊ፡ ፊልምታት፡ ጸወታታት ሓይሊ ብዘለዎ መንገዲ ይጥቀመሉ። ፊልም ከም ኣብነት ንወሰድ። ብዙሕ ሰብ ናይ ኮርያ ፊልም ይርኢ ኣሎ። ብብዘሒ ፊልም ምርኣይ ኮርያ ክዛረቡ ዝጀመሩ ኣለዉ። ብዘይካ ቋንቋ ካልእ ኣብ'ቲ ሕብረተሰብ ይኹን ውልቀሰብ ዝሰርጽ ነገራት ኣሎ። ብመንገዲ ፊልም ገይርና ባህሎም፡ መነባብሮኦም፡ ልምድታቶም ኩሉ ንወስዶ ኣለና።

ብዙሓት ተጋደልቲ 'ከመይ ኢልካ ተጋዲልካ' እንተ ኢልካዮም ፡ "ኣብ ኣዲስ ኣበባ ከለኹ፡ ኣብ ኣስመራ ከለኹ ድምጺ ሓፋሽ እሰምዕ ነይረ" ይብሉኻ። "ኣብ'ቲ ድምጺ ሓፋሽ እንታይ ደስሕቦካ ነይሩ፤ እንታይ'ዩ ከም እትጋደል ገይሩካ" ኢልካ ምስ ሓተትካዮም፡ "ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ሰሓቢ ደርፍታት ናይ በዓል ወዲ ጉብሩ፡ ናይ ብዓል ኩሉ ኩሉ ነይሩ" ይብሉኻ። ስነ-ጥበብ እዚ ሓይሊ'ዚ'ዩ ዘለዎ። ሚድያ ብመንገዲ ስነ-ጥበብ'ዩ ንሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ ንመንእሰያት ብቐሊሉ ክጸሉ ዝኽእል። ምኽንያቱ ስነ-ጥበብ ንባህሪ ናይ መንእሰያት ከኣንግድ ዝኽእል ሓይሊ ኣለዎ።

ኣብ መወዳእታ "እንታይ ክንገብር ኣለና" ንዝብል ሕቶ ክምልስ፡ ሓንቲ ምልእቲ ሓሳብ ኣላትኒ። ካብ ሚድያ ዝህበና ነገራት መሪጽና ክንወስድ ኣለና። ነቲ ዓጽሚ ገዲፍና ነቲ ስጋ ክንወስድ ኣለና። እቲ ንዖና፡ ኣብ ባህልናን ሕብረተሰብናን ዝጠቕመና ጥራይ ክንወስዶ ክንክእል ኣለና'የ ዝብል። እዚኣ ሓንቲ ምርጫ'ያ። እታ ካልኣይቲ ድማ ነብስኻ ምምዕባል (Self-empowerment) ትብል። ካልእ ኣማራጺ የለን። እቲ ስነ-ጥበብ እንተ ሓይሉ እቲ ሚድያ ከኣ ይሕይል። የቐንየለይ!!!

ጴጥሮስ መንግስ፥

የቐንየልና መሃድ! ተወሳኺ ሓሳብ እንተ ሃልዩ ዕድል ክሁብ ...

ኣቶ ሰለሙን በርሀ፥

እወ እዚ መሃድ ክገልጾ ዝጸንሐ ሓቂ'ዩ። ሚድያ ንኣርት'ዩ ዝጥቀመሉ። ብልክዕ ስነ-ጥበብ እንተ ዘይህሉ ሚድያ እንታይ ምኾነ ኢልካ ክትሓስብ ትኽእል ኢኻ። በቲ ሓደ ወገን ከኣ ሚድያ ንኣርት ይጸልዎ'ዩ። ንኣብነት ድምጺ ዝቐርጽ መሳርሒ ምስ መጸ ንመዚቃ ለዊጥዎ'ዩ። ስለዚ ምዕባለ ናይ ሚድያ ንስነ-ጥበብ ኣዝዩ እዩ ጸልይዎ። ሚድያ ኣብ ስነ-ጥበብ ዘለዎ ጽልዋ ከዘኻኽረካ ኢለ'የ ነዛ ሓሳብ ኣቕሪበያ።

ሕቶን ርኢይቶን ካብ ገዛ

ምሕረትኣብ መድሃኔ

ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ህግደፍ ክፍሊ ምርምርን ሰነዳን

ናተይ ሓወሲ ርኢይቶን ሕቶን'ዩ። ኣብ'ታ ዶክተር ሰናይት ዝበለታ፡ ኤርትራዊ ሃገራዊ ክብሪ ዝበሃል ብሓንሳብ ምስራሕ፥ ብወፈራ ጸገማትካ ምሕጋዝ፥ ስንኩላትካ ምሕብሓብ ዝብል'ዩ። እዚ ግን ኣብ ዳርጋ ዝበዝሑ ባህልታት፡ ዋላ ኩሎም ኣይንበል፡ መጻሕፍቲ ተንቢብ እንተኾንካ ኣብ ብዙሓት ባህልታት ከም ዘሎ ክትፈልጥ ትኽእል ኢኻ። ስለዝስ እዚኣን ፍሉያት ኤርትራዊ ክብርታት ኰይነን ኣይስመዓኒን። እቲ ፍሉይ ኤርትራዊ ክብርታት ዝበሃል እቲ ኣንጻር ግዝኣቲ ሓይልታት ኣብ ምቅላስ ዘጥረናዮ ስነ-ኣእምሮኣዊ መንነት ኰይኑ እስመዓኒ።

ዶክተር ሰናይት፥

ንሱ'ውን ሃገራዊ ባህሊ እንድዩ። ግን እዚ ሓባራዊ ኣሰራርሓ፥ እዚ ኮማዊ ኣነባብራ ኣብ ዝኾነ ኣይርከብን'ዩ። ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ውልቃውነት'ዩ ዝዕብልል። ኣባና ግን እቲ ሓባራውነት። ኣባና ኣብ መንጎ ተመሃሮ ይኹን ሰራሕተኛታት ሻሂ ክትሰቲ ከለኻ ክትከፍል ኢኻ ትዋጠጥ። ምኽንያቱ ንስኻ ከተሕልፈሉ፥ ክትገብረሉ ስለ እትደሊ። በዚ ኸኣ'ዩ ሓደ ሰብ ክኸፍል እንድሕር ኢሉ 'ተሰእካ ኣነ ኣነ' ኢልካ ክትከፍል ትዋጠጥ። ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ኣነ ክኸፍል'የ ኢልካ እንተ ተሰእካ 'ኦኬ' እዮም ዝብሉኻ። ንጸባሒቱ ግን ክኸፍሉልካ ኣይትጸበዮም። ስለዚ እቲ ዝበሎ ብገለ ክፋሉ እቕበሎ'የ። እዚ ባህሊ ኤርትራዊ ጥራይ ዘይኮነስ ኣፍሪቃዊ'ውን እዩ። እቲ ኮማዊ ኣነባብራ ምስ'ቲ ናይ ሕርሻዊ ህይወት ተተሓሒዙ ዝኸይድ ናቱ ኣመጻጽኣ ዘለዎ'ዩ። ሕርሻዊ መነባብሮ ንውልቃውነት ኣየፍቅድን'ዩ። ስለዚ እቲ ቀጠባዊ መነባብሮና ንሓባራውነት እምበር ንውልቃውነት ቦታ

የብሉን። ኤርትራውያን ስለ ዝኾና ዘይኩነስ እቲ ሕርሻዊ መሳብርና ዝፈጠሮ'ዩ። እታ ብሓባር ዘጥረናዮ ሃገራዊ ባህሊ ዝበልካዮ ከኣ እኽብሎ'ዩ።

ኣዚታዊ (ጴጥሮስ መንግስ)፥

ኣብዚ ዝለዓል ነጥቢ ኣሎዶ ዶክተር ሰናይት። ቀደም ውልቃውነት ኣይነበረን። ኣብ ገለ ኣጋጣሚታት ውልቃውነት ክርአ ኣብ ዝጅመረሉ እዋን ከም ምልክት ምዕባለ ይግለጽ'ዩ። ስለዚ እቲ ሚድያ ኑቲ ሓብራውነት ጸቒጡ እንድሕር ሰሪሑሉ ኑቲ ምዕባለስ ኣይገትኦንዶ፧ ዝብል ርእይቶታት ኣሎ።

ዶክተር ሰናይት፥

ኣነስ እንታይ እየ ዝብል ማስለካ፥ ኣብ ከምዚ ናይ ኣፍሪቃ ብሕርሻ ዝናበር ህዝቢ ውልቃውነት ይከኣል ድዩ፧ ኣብ'ቲ መሳብርኻ ንውልቃውነት ቦታ ኣለዎ ድዩ፧ ኣብቲ ኣፍሪቃዊ ባህሊ እታ ስድራ'ያ እታ ቐጠባዊት ኣካል። ኣብ ምዕራባውያን ወይ ኣብ'ቲ ኢንዱስትራያዊ ዓለም ግን ኣቦ መሃንደስ ይኾውን፥ ኣደ ሓኪም ትኾውን፥ እቲ ውላድ መምህር ይኾውን። ወፈርካ ኖናትካ ኢኻ ሒዝካ እትመጽእ። ኣብ ከምዚ ናትና ዝኣመሰለ ኣብ ሕርሻ ዝናበር ሰብ ግን ኣቦ፥ ኣደ፥ ውላድ ኣብ ሓደ'ዮም ዝኾኑ። እዚ'ዩ እቲ ኮማዊ ናብራ ዝበሃል። ብዙሕ ሰራሕ እንተ ሃልዩካ ንኣብኡት ደቅኻ፥ ደቂ ሓውኻ፥ ኣዝማድካን ጎረባብትኻን ጸዊዕካ ወፈራ ተካይድ። ብሓጺሩ ኣብ'ቲ ኢንዱስትርያዊ ህይወት ውልቃዊ፥ ኣብ'ቲ ናይ ሕርሻ ድማ ሓብራዊ ናብራ ዓብለልቲ'ዮም። ኖናትካ ባህሊ ምሓዝ እቲ ዝበለጸ'ዩ። ኣብ ምዕራባውያን ለይትን መዓልትን ሰሪሕካ ኢኻ ገንዘብ እትረኽብ። ኣብ'ዚ ግን ብእኩብ ተፍሪ ብእኩብ ድማ ትጥቀመሉ።

ሚካኤል ሓጎስ፥

ነዚ ዘቐረብኩሞ ትሕዝቶ ኣድንቐ። ኣነ እንታይ'የ ክብል ደልየ። ንናይ ሰለስቴኹም ትሕዝቶ ኣብ ሓደ ፓኬጅ ክገርእየ። እቲ ጥበብ ከም ሓደ ነጸብራቕ ናይ ህይወት ወሰድና፥ እቲ ሚድያ ድማ ዘለዎ ኣበርክቶ በቲ ካልእ ሸነኽ ክንጥምት ኣኽኢሉና ኣሎ ትሕዝቶኹም። ኣብ'ዚ ግን ብፍላይ ሰሌ ብፍሉይ ክትርኢያ ክጸበዮካ'ዩ፥ እቲ ተራ ናይ ሚድያ ምስ'ቲ ናይ ጥበብ ሓዊስካ ኣብ መንእሰያት ከምዚ ናይ ምእዙዛት ሓይሊ የምጽእ ኣሎ። እቲ ናትና ሚድያ ኸኣ ዲቨሎፕመንታል ምስ ምዃኑስ ማዕረ ማዕረኡዶ ይጓዩ ኣሎ፧

እቲ ብሚድያታት ዝመጽእ ዘሎ ሓይሊ ንመንእሰያት ናብ ዘይተደልየ ኣንፈት ይወስድ ኣሎ። ካብ ናጽነት ክሳብ ሕጂ እቲ ናትና ሚድያ ኸኣ ኣብ'ቲ ልምዓታዊ መደብት እዩ ኣትኪሩ ጸኒሑ። ስለዚ ምስ'ቲ ዝመጸና ሓይሊ ማዕረኡ ንጽዕርዶ ኣለና፧ ክሳዕ ሕጂ ክንጉብሮ ዝጸናሕና እንታይ ይመስል ትዕዝብትኻ ክትገልጸለይ።

ሰለሙን በርሀ፥

ከምቲ ኣቐዲመ ገለጸክዎ፥ እዚ ዘለናዮ ናይ ውድድር ግዜ እዩ። ዝበለጸ ቴክኖሎጂ ዘለዎ፥ ዝበለጸ ዝርግሐ ዘለዎ፥ ዝበለጸ ብዙሓ. ገንዘብ ዘፍሰሰ ዓብላሊ. ኹይኑ ከም ዝወጽእ ርዱእ እዩ። ሕጂ ኣብቲ ምዕራብዊ ሚድያ ክሳዕ ክንደይ ይዕብልለና ኣሎ ፍሉጥ'ዩ። ንሕናኸ ማዕረ ማዕረኡ እንታይ ንጉብር ኣለና ክትብል ንብር'ዩ። ንሕና ከም ስትራተጂ ልምዓታዊ ሚድያ እዩ ዘለና። ግን ንሱ ጥራይ ደዩ ምዕባለ ከረጋግጸልና ዝኽእል ዝብል ሕቶ ተላዒሉ ጸኒሑ። ዶክተር ሰናይት'ውን ጠቒሳቶ ነይራ'ያ። እቲ ውልቃውነት ከ ንባዕሉ ኣገዳሲ ኣይኮነን ድዩ፧ ኣብ'ቲ ናይ 'ኢንዲቪዥዋሊዝም' እንተ ርኢና፥ ሓደ ሰብ ገለ ነገር ናይ ዝሰርሕ ውልቃዊ ኣፍልጦ ይወሃቦ፤ ናቱ ልቓንሳ ኣለዎ። እዚ ንባዕሉ ኑቲ ውልቃዊ ምዕባለ ደራኺ'ዩ። ስለዚ ኣባና'ውን ሚዛን ሓሊና፥ ውልቀ ሰብ ከተባብዕ ጸቡቕ ኩይኑ እስመዓኒ።

ኣብ'ቲ ሓብራዊ ባህሊ ጥራይ ኣይኮናን ከትትኩር ዘለና። ውልቃዊ መንፍዓት፥ ውልቃዊ ምህዞ፥ ውልቃዊ ብልሒ'ውን ዘተባብዕ ኣተሓሕዛ ክህልዎ ኣለዎ እቲ ልምዓታዊ ሚድያ። ንኽልቲኡ መዳያት ክሕዞ ጸቡቕ'ዩ። በቲ ሓደ ወገን ንባህልን ክብርታትን እቲ ሕብረተሰብ ክዕቅብ፥ ክመርሕ፥ በቲ ሓደ ወገን ድማ ኑቲ ውልቃዊ ተበግሶታት ከተባብዕ ጸቡቕ ኩይኑ እረእየኒ። ስለዚ ኣብዚ ጉዳይ'ዚ ከመይ ንኸይድ ኣለና እንተ ኢልካ ናይ ክእለት ሕቶ'ዩ እየ ዝብል። ንሕና ከምቲ እንደልየ፥ ከምቲ እንሓስቦዶ ንኸይድ ኣለና፧ እንተ ኢልካ ኣይመስለንን። ምኽንያቱ ሓደ ዓቕሚ ሰብ ይሓትት፥ ዓቕሚ ገንዘብ ይሓትት፥ብዙሕ ነገር'ዩ ዝሓትት ሚድያ። ቀሊል ስራሕ ኣይኮነን። ግን ከኣ በቲ ዘለና ዓቕሚ ኑቲ ዘለና ባህሊ፥ ኑቲ ዘለና ሓብራዊ ሃገራዊ ባህሊ ከተማዕብል ንጽዕር ኣለና። እዚ ዘለና ሚድያ ኣበርክትኡ ቀሊል ኣይኮነን ዘሎ። ብዓቕሙ መጠኑንሲ ብሓደ ክንሓስብ፥ ብሓደ ባህልና ክነስተማቕር የኽእለና ኣሎ። ካብኡ ንላዕሊ ክምዕብል ከም ዘለዎ ግን ኣነ ኣጸቢቐ እሰማምዓሉ'የ።

ኣሴል ዳዊት፥

ከመይ ኣምሲኹም፧ ኣብዞ ናይ ሚድያን ኣርትንሲ ገለ ክብል። ሚድያ ብዘይ ኣርት ዋላ ሓንቲ ትርጉም የብሉን። ኣርት ብዘይ ሚድያ ኸኣ ዋላ ሓንቲ ትርጉም የብሉን። ዝጠዙሓ ሚድያታት ናይ ዓለም ዕዉታት ዝኾኑ ኣቀራሪብኦን 'ኣርቲስቲክ' ስለ ዝኾነ እምበር ብዙሓ. ገንዘብ ስለ ዘተሰልዓለን ኣይኮነን። ምስ'ዚ ዘለና ቑጠባዊ ኩነታት ኣብ'ተን ዘለዋና ሚድያታት በቲ ዘለና ዓቕሚ ኣቀራርባና 'ኣርቲስቲክ' ንምግባሩ ተሓሲቡሉ ይፈልጥ ድዩ፧ ኑቲ ሚድያ ዝያዳ ኣርቲስቲክ እንተድኣ ገይርናዮ ዝያዳ ዕዉት ትኾውን። ንኣብነት ኣብ ህንዲ ዝፈሪ ዘሎ ፊልምታት ንርእዮ ኣለና። ክንዲ ናይ ኣሜሪካ ወፍሪ ኣይግዝረሉን'ዩ። ኣብ ሃገርና እንተርኢና ዝኾኑት ጓል በዚ ናይ ቅድሚኣ ጠልጠል ክተብል (ብኣኩዳድንኣ ህንዳዊት መሲላ ትርአ) ንርኢ ኣለና። እዚ እንታይ'ዩ ዘረድኣና እንተ ኢልና ተራ ናይ ኣርት ሓያል ምዃኑ'ዩ ዘረድኣና። ስለዚ ንሕና ዋላ እቲ ተራ ናይ ገንዘብ ኣውጺእና በቲ ዘለና ዓቕሚ፥ ኣብ'ተን እንፍንወለን ዘለና ሰዓታት ኑቲ መደባትና 'ኣርቲስቲክ' ገይርና ኑቲ ሰብ ንምስሓብ ክሳብ ክንደይ ንሰርሓሉ ኣለና፧

ሰለሙን በርሀ፥

ተራ ኣርት ኣብ ምምዕባል ሚድያ፥ ተራ ናይ ኣርት ንሚድያ ቅቡል ኣብ ምግባሩ ቀሊል ከም ዘይኩነ ርዱእ'ዩ። እቲ ሓላፍነት ሕጂ ብመሰረቱ ናብ መን ኢና ነሰክሞ፧ ናብ'ቶም ስነጥበበኛታት ኢና እቲ ሓላፍነት እነሰክሞ። እቶም ስነጥበበኛታት እንተ ድኣ ጸቡቕ ኣፍርዮም፥ እንተ ድኣ ጸቡቕ ፍርያት ኣቕሪቦም ኑቲ ሚድያ ሰሓቢ ክጉብሮ ስለ ዝኽእል፥ ንዕኡ ከተባብዕ ይግባእና'ዩ። ብዘወሳኺ እታ ርእይቶ ቕብልቲ'ያ። እዚ ክብል ከለኹ ግን እቲ ናትና ሚድያ ዋላ ሓንቲ ኣይገብርን ኣሎ ማለት ኣይኮነን። ንስኻትኩም ክትዓብዩ ከለኹም እዚ ሚድያ ክሳብ ክንደይ ከም ዝጸለወኩም ትዝክርዎ

ኢኹም። እዚ ሚድያ ሓብራዊ ሃገራዊ ባህሊ ኣብ ምስራጽ ዓቢ ተራ ተጻዊቱ'ዩ። እዚ ጥራይ ክኸውን ዘይክኣ ካብኡ ንላዕሊ ክሕይል ነይርዎ ዝብል ሓሳብ ቅቡል'ዩ።

መሓድ ሰሌማን፥

ጽቡቕ ርእይቶ'ዩ። ኣነ እቲ ሃገራዊ ሚድያና ዓቢ ጽልዋ ኣለዎ፡ ብዙሕ ነገራት ይሰርሕ'ዩ እየ ዝብል። ኣብ ገለ ገለ መደባት ግን ዘየድሊ ነገራት ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ሬድዮ ኑማ ይኹን ዛራ ዝፍኖ ደርፍታትሲ ሓደ ሓደ ግዜስ ብሓቂ የገርመካ፥ እንታይ መልእኽቲ የመሓላልፍ ኣሎ፧ እንተ ኢልካስ ... ትሕዝቶ ናይ'ቲ ግጥሚ ይኹን ናይ'ቲ ሚሎዲሲ ዋእ!! ነዚስ ከመይ ኢሎም ኣድሪፎሞ ኢኻ ትብል። ኣነ እንታይ ምብልኩ ገለ ጉጅለ ወይ ከም ኮሚተ መልክዕ ዝፍጠሙ ስነጥበበኛታት ኣብ ሚኒስትሪ ዜና ከም ዝህልዉ እንተ ዝግበር ጽቡቕ ነይሩ። ንሳቶም ነቲ ደርፊ በቲ ስነ-ጥበባዊ ትሕዝቶኡ ክመዝንዎ ምኸኣሉ። እዚ ኸኣ ጽቡቕ ነገር'ዩ። ምኽንያቱ ደርፊ ደርፊ'ዩ ዝመስለካ። ግን ከኣ ዘመሓላልፎ መልእኽቲ ኣገዳሲ'ዩ። ሬድዮ ኑማ ዘይሰምዖ መንእሰይ ዳርጋ የለን። እዚ እቲ ደቀቕቲ ጌጋታት'ዩ። ብዓቢኡ ዓቢ ጽልዋ ይፈጥር'ዩ። እቲ ሚድያ ነቲ መንእሰይ ስሒቡ ከም ዘከታትል ምግባሩ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

ጴጥሮስ መንግስ፥

ኣነስ ኣብ መንጎ መንጎ እቲ መደባት ናይ ኣርት ትሕዝቶታት እንተ ዝኣቱ ዘይኮኑ ነቲ ኣቀራርባ 'ኣርቲስቲክ' እንተ ዝኸውን'ዩ እቲ ሓሳብ ትብሎ ዘላ ዝመስለኒ። ንኣብነት ብዙሕ ወፍሪ ዋርሳይ ይከኣሎ መደብ ከተዳሉ እንከለኻ ብኸመይ 'ኣርቲስቲክ' ገይርካ ተቕርብ ዝበለት ኩይኑ እስመዓኒ። ምናልባት ካልኦት ነቲ ዘሎ ሓደ ሓደ ትሕዝቶታት ከመይ ገይርካ 'ኣርቲስቲክ' ትገብሮ ንዝብል ርእይቶ ክትህብሉ ትኽእሉ ኢኹም።

ኣብርሃም ምላሽ፥

ሕጂ ኣብኣ ርእይቶ ክህብ፥ ንኣብነት ሓደ መደብ ከቕርብ ደሊና ንበል። ነቲ መደብ ዘቕርቡ ሰባት ናታቶም ኣርት ወሳኒ'ዩ። ንኣብነት ኣብ ገጠራት ገለ ስርሓት ይኻየድ ኣሎ ንበል። ጸጋቐ ናይ'ቲ መደብ ኣብ'ቲ ነቲ መደብ ዘዳሉ ሰብ ይምርኩሶ፥ እቲ ስራሕ ኣብ ዜና ክዘረብሉ እንከሎ ኣብ ከንዲ ንሰኻ መዳርካ መዳርካ ትወጽእ፥ ኑቶም ሰባት ከም ዝዘረቡ ክትገብር ትኽእል ኢኻ። ስለዚ እቲ መደብ ሰሓብን ተኣማንን ይኸውን ኣሎ ማለት'ዩ። መደባቶም ብጥበብ ዘቕርቡ እንፈልጦም ኣብቲታውያን ሰባት ከኣ'ኮ ኣለዉ። እቲ ናታቶም ጥበብ ነቲ መደብ መቕረት ክህቦ ንርእዮ ኣለና።

ጴጥሮስ መንግስ፥

ሕራይ ጽብቕቲ ርእይቶ'ያ። ኣብዛ ተላዒላ ዘላ ተወሳኺ ሓሳብ ዝህብ፥ ዝድግፉ ወይ ዝቃወማ ማለተይ እየ።

ኤፍረም ሃብተጻዮን፥

ናተይ ሓወሲ ሕቶን ሓወሲ ርእይቶ'ዩ። ብዙሕ እዋን ብዙዕባ ሚድያ ዝዘረብ ዘርመኒ ነገር ኣሎ። እንታይ'ዩ ኸኣ ንሱ፥ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ብዙዕባ ሚድያ ዘሎ መረዳእታና እንታይ ይመስል፧ ብዓለም ደረጃኸ ኣብ ከመይ ይርከብ፧ ዝብል'ዩ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ዋላ ሓንቲ ኣማራጺ ኣብ ዘይብልካ እዋን ኢና ዘለና። ምኽንያቱ ኣዝዩ ብዙሕ ውድድር ኣብ ዘለዎ እዋን ስለ ዘለና። ቀደም ነቲ ፖለቲካዊ ዲፕሎማሲ ክትዕውተሉ እንተ ኹይንካ 'ማስተር ዘጊም' ነቲ ፖለቲካዊ ኩነታት ከተንብቦ ኣለካ፤ ክትጻወቶ ኣለካ ይበሃል ነይሩ። ሕጂ ኸኣ ኣብ'ቲ ሚድያ ተወዳዳሪ ጸላዊ ኽትከውን እንተ ኩይንካ ባህልኻ፥ እምነትካ፥ ኣተሓሳስባታትካ እና'ስረጽካ ምስ'ቲ ኣብ ዓለም ዘሎ ሚድያ ተወዳዳሪ እናኾንካ ክትከይድ ኣለካ።

ሓደ ምስ ናትና ታሪኽ ኣተሓሒዙካ ኣገዳሲ ነገር ኩይኑ ዝርኣየኒ፥ ከምቲ ዓንተቦ ዶክተር ዝጠቐሶ ናይ በዓል ኣቶ ወልድኣብ ወልደማርያም ጽልዋ'ዩ። ከም ናይ በዓል ኣቦይ ወልድኣብ ወልደማርያም ሳሕቲ ዝርከብ፥ ክሳብ ሎሚ ኣዝዩ ጸላዊ ዝኾኑሉ ንባህልን መንነትን ናይ'ቲ ዝወከሎ ናይ'ቲ እዋን'ቲ ሕብረተሰብ ስለ ዝገልጽ'ዩ። ከምዚ ዓይነት ክብሪ ምናልባት ኣብ ዝሓለፈ እዋን ዝኾነ ተራ ጽሓፊ ጽሒፍዎ ክኸውን ይኽእል'ዩ። እዚ ኸኣስ በዓል ኣቦይ ወልደኣብ ወልደማርያም ልዑል ናይ ትምህርቲ ደረጃ፥ ልዑል ናይ ማዕከናት ዜና ምንጪ ኣብ ዘይነበረሉ እዋን ኣብ ዝነበርዎ ዝበፅሑ'ዩ። ኣብዚ እዋን'ዚ ግን ቀረባ ኣሰክፊኻ'ዩ። ብዙዕባ ባህሊ ኣብ ማዕከናት ዜናና ጠርናፊ ዘይብሉ ኩይኑ ዝጸንሐ ኮይኑ እመስለኒ። ሕጂ ኸሞን ይሓይሽ ኣዛተይቲ ኣለዉ ሕቶ ምስ መጹ፡ ርእይቶ ምስ መጸ ብሓደ ኹይናም የማእዝኑኻ።

ኣብ ማዕከናት ዜናና እንርእዮ፥ ንባህሊ ኣቕሊልካ፥ ሞያ ጋዜጠኝነት ኣነኣኢስካ ዝርኢ እዩ እቲ መደባት። ሕጂ ከስተብህሉሉ ዘለና ነጥቢ ኣሎ። ሚድያ ንባዕሉ ነቲ ሕብረተሰብ ክመርሖ'ዩ ዘለዎ። ነቲ ሕብረተሰብ ክመርሖ እንተ ኾይኑ፥ እቲ ነቲ መደብ ዘቕርብ ሰብ ኣብ'ቲ ዘለዓል ኣርእስቲ እንታይ ኣፍልጦ ኣለዎ፧ ልዕሊ'ቲ ነቲ መደብ ዘከታተል እቲ ዘዳሉ ክፈልጦ ክኽእል ኣለዎ። እዚ ፍሉይ ክኸውን ኣለዎ፡ መራጺ ክኸውን ኣለዎ፡ ኢልና ክንዝህቦ ዝጸናሕና ርእይቶ ሰቕ ኢልካ ዝመጸ ኣይኮነን። እቲ ኣዳላዊ መደብ ብሓቂ ንቑሕ ድዩ፧ ተለቂሑ ይሰርሓ እንተ ኹይኑ፥ ንባዕሉ እቲ ኣዳላዊ መደብ ልቑሕ'ዩ። ብሓቂ ብመንገዲ ማዕከናት ዜናና ገይረስ ንሕብረተሰብና ከምዚ ዓይነት ጽልዋ ክንገብር'የ ዝብል ኣዳላዊ መደብ ድዩ ዘለና፧ ድሕሪ ዓሰርተ ዓመት ነዛ መደብ'ዚኣ መንእሰያት ፖለቲካዊ ንቕሓት፥ ናይ ኣተሓሳስባ ንቕሓት ዘለዎ መደብ ፈጢሮም ክብሃል ዝደሊ ኣዳላዊ መደብ ድዩ ዘለና፧ ናይ ብሓቂ በቲ ሞያ ጋዜጠኝነት ዝዓበዩ ሰባት ደዮም ዘለዉና፧ ምዕባለ ዝድግፍ ድዩ፧ እወ ኽሰማምዓሉ እኽእል'የ። ምናልባት ከም ብዓል ጃፓን ዝኣመሰሉ ዓቃባውያን ባህሎምን መንነቶምን ዓቂቦም ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ዝበጽሑ ከም ዘለዉ ሰሚዕና። ንሕና ኸኣ ከምኡ ክንገብር ንኽእል ኢና። ቻይና ድማ ብቑጠባ ኣብ ዓለም ክሳብ ካልኣይ ደረጃ በጺሓ ኣላ። ኣብ'ዚ እቲ ወሳኒ እንታይዩ ዝብል'ዩ። መወከሲና ምዕራብ እንተ ኾይኑ...? ምናልባት ብመግዛእትን ካልእን ዝፈጠሮ ናይ ጥልያን እንግሊዝ ደርፍታት ገለ ንሰምዕ እንተ ኼንና፥ ናብ ምዕራብ ገጽና ንጥምት እንተ ኼንና፧ ኣብ'ቲ መደባትና፥ ደርፍታትና ሳዕሰዒትና ናብ ካልእ ገጽና እንተ ንጥምት ጸቡቕ ምኾነ።

ጴጥሮስ መንግስ፥

የቐንየልና። ምናልባት ኣብዚኣ ዶክተር ሰናይት ርእይቶ ክትህብ ትኽእል ኩይኑ እመስለኒ። ኣተሓሕዛ ናይ ሚድያ ከምዚ ክጠቕሶ ዝጸንሐ ምስ ባህሊ ኣተኣሳሲርና ክንርእዮ ጸቡቕ'ዩ። ንኣብነት ተወዳዳሪ

ክኸውን ኣለዎ ክበሃል ጸኒሑ፡፡ ብኸመይ መንገዲ ከምኡ ይኸውን ከም ነጥቢ ጠቒሰዋ ኣሎ፡፡ ናይ በዓል ኣቦና ወልዳኣብ ወልደማርያም ከምዚ ዓይነት ምንጪ ኣብ ዘይነበሮ እዋን ተዓልዩ ግን ክሳብ ሕጂ ጸላዊ'ዩ ዘሎ፡፡ ሎሚ ግን ምስ ኩሉ ዕድላቱ ከምኡ ኣይኩነን፡፡ እዚ ናቱ ርእይቶ'ዩ፡፡

ዶክተር ሰናይት ባህታ፥

ኣነ ኣብ'ዛ ሓሳብ እሰማማዕ'የ፡፡ ኑቲ መደብ ዙዓልዉ ዝበለጸ መደብዮም ገይሮም ዙዓልውዎ ኩይኖ'ዩ ዝስመዓኒ ዘሎ፡፡ እዘን በዓል ጃፓን፡ ቻይናን ብሓፈሻ እዘን 'ታይገርስ' ዝበሃላ ሃገራት ናብ'ዚ ደረጃ ቁጠባዊ ምዕባለ በጺሐን ዘለዋ እቲ ናተን ሓባራዊ ኣካይዳ ብምጥፋእ ውልቃውነት ብምቕዳም ኣይኮናን፡፡ ኣብ ምዕራባውያን ነዮይ ነደይ ንሓትነይ ዝበሃል የለን፡፡ ንሱዶም በዚ ዝኸደዎ ኣብ ምዕባለ ኣለዉ. ኢልካ ንሕና ብኸምኡ ክንከይድ ኣለና ኣይትብልን ኢኻ፡፡ ዘይርና ዘይርና ምዕባለ 'ሊንያር' (ትኽ ዝበለ መስመራዊ) ደዩ ወይ ብዙሑ-መስመራዊ ዝብል ሓሳብ ኢና ኽንመጽእ፡፡ ምዕባለ ናይ ግድን በቲ ምዕራባውያን ዝኸድዎ እዩ ዝኸይድ ክንብል ኣይንኽእልን፡፡ ውልቃውነት ንኣታቶም ኣዐዊትዎም ክኸውን ይኽእል'ዩ፡፡ ናትና ምዕባለ ግን ካብ ናትና ክዉንነት፡ ካብ ባይታና ክኸውን ኣለዎ፡፡ ልክዕ ከም'ዞም ክጥቀሱ ዝጸንሑ እሲያውያን ባህሎም ናብ ምዕራባዊ ከይቀየሩ ዝማዕበሉ ክንከውን ኣለና፡፡

ጴጥሮስ መንግስ፥

ሰለሙን ርእይቶ ናጥኻ'ዩ፡፡ ብፍላይ ኣብ'ቲ ኤፍሬም ክገልጾ ዝጸንሐ ጋዜጠኛን ብቕዓቱን ብመንጽር ናትና ሚድያን ባህልን ዝብል ርእይቶ ገለ ሓሳብ ክትህበና፥

ሰለሙን በርሀ፥

እወ እቲ ዝበሎ ዘሎ ሓሳብ ኣነ እሰማማዓሉ'የ፡፡ ምኽንያቱስ ሕብረተሰብ ኽትቅይር እንተ ኼንካ ኣብ'ቲ ሚድያ ንበሎ ባህሊ ጸቡቕ ኣፍልጦ ክህልወካ ኣለዎ፡፡ ሚድያ ንባዕሉ ኣርት'ዩ፡፡ ንሕብረተሰብ ከኣ ይጸልዎ ጥራይ ዘይኮነስ ቅርጺ የትሕዞ መገዲ'ውን ይመርሖ፡፡ እዚ ክኸውን እንተ'ኺይኑ እቲ ኣብኡ ዝሰርሕ ዘሎ ሰብ ኣብ'ቲ ኣርት ይኹን ኣብ'ቲ ሚድያ ማለት'ዩ ልዕሊ'ቲ ሕብረተሰብ ብዓቕሚ ይኹን ብፍልጠትን ሬጠራን ጸብለል ኢሉ ክቐርብ፡ ንዕኡ ክመርሖ ዘኽእል ዓቕሚ ሐዚዙ ክቐርብ ኣለዎ፤ ዝብል ሓሳብ ልክዕ ኣሎ፡፡ ግን እዚ ኣብ ክዉንነት ናትና እንተ መጺእካ ከምኡ ዓይነት ዓቕሚ ኣለና ደዩ? ከምኡ ዓይነት ዓቕሚ ንኽነጥሪ ክንከሰኩስ ኣለና እንተ ኼይኑ እቲ ርእይቶ ጸቡቕ'ዩ፡፡ ብልክዕ ከምኡ ዓይነት ብቕዓት ዘለዎም ሰብ ኢና ክንከሰኩስ ዘለና፡፡ ክሳብ ሕጂ ግን ንሕና ኣብ 'ኣርት' ይኹን ሚድያ ከም ጀመርቲ ኢና ዘለና፡፡ ናይ ጆርናሊዝም ቤት ትምህርቲ'ውን ድሕሪ ናጽነት ዝተኸፍተ ብዙሕ ኣይሰገመን፡፡ ናይ ኣርት ኣብያተ ትምህርቲ'ውን ከምኡ፤ ምዕቡል'ዩ ክትብሎ ኣይትኽእልን፡፡ ሕጂ ግን ብውሑዱ ጀሚርናዮ ኣለና፡፡ ናትና ኣብያት ትምህርቲ ኣለና፡ ናትና ሚድያ ኣለና፤ ጀሚርናዮ ኣለና፡፡ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ኸኣ እናኣማዕበልናዮ ኢና ክንከይድ፡፡ እቲ ዝወሃብ ዘሎ ርእይቶ ቅቡል ኩይኑ እዩ ዝስመዓኒ፡፡

ካልእ ምናልባት ብዛዕባ ውልቃውነት ዶክተር ሰናይት ገሊጻቶ ነይራ፡፡ ንሱ ልክዕ'ዩ፡፡ ኣነ ግን እቲ ውልቃዊ መሃዝነት፡ ውልቃዊ ተበግሶታት፡ ውልቃዊ ስርሓት ክተባባዕ ኣለዎ በሃላይ'የ፡፡ እቲ ባህሊ፡ ኩበርታት ክዕቀብ ኣለዎ፡ እቲ ውልቃዊ ተበግሶ'ውን ከምኡ፡፡ ብሓጺሩ ኣብ መንጎ ክልቲኡ ሚዛናውነት ሓሊኻ ክትከይድ ጸቡቕ ኩይኑ እስመዓኒ፡፡ እዚ ክጥቀስ ዝጸንሐ ናይ ርሑቕ ምብራቕ ናይ በዓል ጃፓን ናይ በዓል ቻይና ዝኢ ሚዛን'ዚ ክሕሉ ስለ ዝኸኣለ'ዩ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ክበጽሕ ክኢሉ፡፡ ስለዚ እዚ ብበወገኡ ዝቐርብ ዘሎ ርእይቶታት ቅቡል'ዩ፡፡

ጴጥሮስ መንግስ፥

ንሰለሞን ጸሃየ ሓሳቡ፡ ወይ ርእይቶኡ ክህበና ዕድል ክህቦ ምደለኹ፥

ሰለሙን ጸሃየ፥

እዚ ክወሃብ ዝጸንሐ ርእይቶታታ ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ፡፡ ሕጂ ክንዛረበለን ዝጸናሕና ኣምራት፡ ባህሊ፡ ስነ-ጥበብ፡ መራኸቢ ብዙሃን፡ መንእሰያት'የን፡፡ ኣብ መወዳእታ ኸኣ ከመይ ገይሩ እዩ እቲ ባህልን ስነ-ጥበብን ንመንእሰይ ክሰርጾ ዘለዎ፤ ሚድያኸ ኣብ ምስራጽ ባህልን ስነ-ጥበብን እንታይ ተራ ይጻወት? ኢና ክንብል ጸኒሕና መስለኒ፡፡ ኣነ እታ ሚድያ እትብል ቃል ኣይደግፋን'የ፡፡ ስለምንታይ ኢና ሎሚ መራኸቢ ብዙሃን ገዲፍና ሚድያ ዝብል ቃል ንጥቀም ዘለና፤ ናይ ባዕልና ከመይ ዝበለ ቃል ኣለና፡፡ ገላጺ እኳ ድኣ፡፡ ኣዝዩ ኣዝዩ ገላጺ ኸማን፡፡ መራኸቢ ብዙሃን ማለት'ኮ ንብዙሓት ብሓደ ግዜ ዘራኽብ ማለት'ዩ፡፡ ከምዚ ተዛተትዮቲ ክብልዎ ዝጸንሑ፡ ኣብ ሓደ ግዜ ንምልዮናት ከራኽብ ዝኽእል ሓይሊ ዘለዎ ኢልና ብቛንቋና እናገለጽናዮስ ሕጂ ናብ ሚድያ ዝብል ቃል እንምለሰሉ ምኽንያት ኣይረኣየንን'ዩ ኣነ፡ እዚ ንባዕሉ ምስ'ቲ ኣቐድም ኣብልና ክንዛረበሉ ዝጸናሕና መንነት፡ ቋንቋ፡ ሃገራዊ ባህሊ ዝጋጮ ነገር'ዩ፡፡ ዘይብልካ የብልካን ትጉበሮ ነገር የለን፡፡ ኮምፒተር ሕጂ ካልእ ቃል ከዘምጽኣላ ኣይከኣናን፤ ኮምፒተር ንበሎ፡፡ እዚ መራኸቢ ብዙሃን ኢልና መዋእልና ክንሰርሓሉ ዝጸናሕ ገዲፍና ሕጂ ናብ ሚድያ ክንምምጠል ኣይትውሓጠለይን'ያ፡፡ ከም ቃል ከማን ክንደማማ የብልናን በሃላይ'የ፡፡ ኣብ ዘረባይ መራኸቢ ብዙሃን ክብል'የ፡፡

ሓንቲ ብኻልኦት ከም ጥቕሲ ዝተባህለት 'public sense' ኢልዋ ጸኒሑ መሃዶ፡፡ መሃድ "Art is lovely, but not essential" እዩ ይብሉ ሰባት ክብል ጸኒሑ፡፡ "ዋእ!" 'essential' እምበር፡፡ ኣርት፡ ካልቸር'ኮ ሩሕ ናይ ሕብረተሰብ'ዩ፡፡ ብዘይ ኣርትን ብዘይ ካልቸርን'ኮ ሕብረተሰብ የለን፡ ምርምር'ኮ የለን፤ ሓሳብ'ኮ የለን፡ ሓንጎል'ኮ የለን፤ ጥበብ፡ ስሓቕ፡ ምስትምቓር'ኮ የለን፡፡ እዚ ኹሉ ክንገብር ዘኽእለና ዘሎ'ኮ ስነ-ጥበብ'ዩ፡ ባህሊ'ዩ፡፡ ከምዚ ቀዲሙ ዝተባህለ ዝብሉ፡ እቶም ንስነ-ጥበብ በቲ ምዝናይ፡ ምዝንጋዕ፡ ሰብ ምስ በልዐ ምስ ሰተየ ዝሰዕሶ ዝሕጎሶ ጥራይ እዮም ዝርእይዎ፡፡ ኣርት ግን ካብ'ዚ ኣዝዩ ኣዝዩ ዝዓበየ ትርጉም እዩ ዘለዎ፡፡ ጥበብ'ዩ፡ ፍልስፍና'ዩ፡ ንዓለም በቲ ረቂቕ በቲ ክወልል መዓይ'ዩ ዝርእያ፡፡

ከም ኣበሃህላ ፒካሶ ኣርት ሓሲኻ ኑቲ ሓቂ ምድማቕ'ዩ፡፡ ምሕሳው ከምቲ ልሙድ ምሕሳው ማለት ኣይኮነን፡፡ ኑቲ ሓቂ ከም ዘለዎ ኣይኩንካን እትቕርቦ፡ ኑቲ ሓቂ ምህዞኣዊ ጥበብ ሓዊስካ ምግላጽ ማለት'ዩ፡፡ እዚ'ዩ ዝገብር ኣርት፡፡ ስለዝስ 'essential' እምበር፡፡ ብዘይ ብኡኡ ክንነብር ኣይንኽእልን ኢና፡፡ ብዘይብኡኡ ናብ ምንታይ ኢና እንወርድ፧ ናብ እንስሳ፡፡ እኳ ድኣ ባህሊ ስለ ዘለና፡ ስነ-ጥበብ ዘለና ኢና ሰባት ካብ እንስሳ ተፈሊና እምበር እንስሳታት'ኮ ኢና፡፡ ወድ-ሰብ ባህሊ ዘለዎ እንስሳ፡ ስነ-ጥበብ ዘለዎ እንስሳ እዩ ዝበሃል ብኣገላልጻ ፍልስፍና፡፡ በዚ ካብ እንስሳ

እትፈልየና ነጥቢ ኢና ድማ እንዝረብ ዘለና። እዚኣ ‘essential’ያ፡ ኣገዳሲት’ያ። ብዘይብኣ ኣይንነብርን ኢና፡ ብዘይብኣ እንስሳታት ኢና ንምባል’የ። እቲ መረዳእታ እዚ’ዩ ክኸውን ዘለዎ። ነዚ ዘይርድኡ እየም እቶም ‘essential’ ኣይኮነን በሃልቲ።

መቸም እቲ ሃገራዊ ባህሊ ኣቓዲሙ ተገሊጹ’ዩ። ብሓጺሩ ግን ሓደ ህዝቢ ከም ሃገር ምስ ቈመ ዘማዕበሎ ባህሊ’ዩ። ኣብ ኤርትራ’ሲ ብዙሕ በዞኸዕባቢኡ ዝዘውተር ባህሊ ኣሎ። እዚ ግደ’ን ባእታ ናይቲ ሃገራዊ ባህሊ ኣይንብሎ’ን። ሃገራዊ ባህሊ ዝበሃል ናይ ሓባር ታሪኽ’ዩ። ሰብ’ሲ ከይተፋለጡ ኣብ ዝተፈላለየ ኩርንዓት መንነቶም ተጣይቖም ‘ኣነ ኤርትራዊ’የ፡ ኣነ ኤርትራዊት’የ ይብሃሉ። ኤርትራውነት ንባዕሉ ሓደ ባህሊ’ዩ። እቲ ንሱ ብታሪኹ፡ ብመንነቱ ዝገልጾ፡ ብኣተሓሳስባኡ፡ ብኹለንትናኡ እዩ እቲ ኤርትራዊ ሃገራውነት። ብዙሕ መርኣያታት ከም ታሪኽ፡ ሓባርዊ ራእይታት፡ ክብርታት ኣለና። እዚ’ዩ እቲ ሓባራውነት እቲ ኩልና እንዘውትሮ ሓባራዊ ባህሊ ዝበሃል።

ከምቲ ሰለሙን ክገልጾ ዝጸንሐ ሓባራዊ ጥራይ ኣይኮነን ዘድልየና። ውልቀ ሰብ እንተዘይ ተሸሊሙ፡ ውልቀ ሰብ እንተዘይ ተተባቢዑ እቲ ሕብረተሰብ ብሓባር ኣይክግልገልን’ዩ። እቲ ሓባራዊ ብዘይ ሕብረት ውልቃዊ ሰብ ኣይቀውምን’ዩ። ስለዚ ሕብረት ሰብ ኣብ ውልቀ ሰብ፡ ውልቀ ሰብ ድማ ኣብ ውሽጢ ሕብረት ሰብ ብሚዛናዊ ዓይኒ ገይርና ክንሕዞ ኣለና። ድሓር ድማ ሕብረተሰብና ማሕበራዊ’ዩ እንተ ተባህለ ንውልቀ ሰባት ዘየተባብዕ’ኮ ኣይኮነን። ኣብ ጅግንነት ናይ ኮናት፡ ልቦና፡ ዝተፈላለየ ውልቀ ሰባት ቦታ ዘውህብ፡ ዘኽብር ቦታን ኣጋጣሚን ከኣ’ኮ ኣለና። ስለዚ እዚ ሚዛን’ዚ ክንሕልዎ ክንክእል ኣለና።

ንመንእሰያት እንታይ እዩ ዘድልየም፧ ንመንእሰያት ኣተሓሳስባኦም ከዕቢ፡ ከዕሙቕ ዝኽእል ተመኩሮታት የድልየም። ንመንእሰያት እምበኣር ባህሎም፡ መንነቶም ብጉቡእ ክፈልጡ ክንሕግዞም፡ ክንጠቕሞም እንተኾንና ጋዜጠኛታትና ዓበይቲ ሞያውያንን ሰብ ተመኩሮን እሞ ኸኣ ብብዓውዱ እናኣለለዩ ኣብ ሚድያ ክቐርቡ ክኽእሉ ኣለዎም። ኣነ ስነ-ጥበበኛታት ጥራይ ክቐርቡ ኣለዎም ኣይብልን። መምህራን፡ ኢንጅነራት፡ ሓኻይም፡ ውተሃደራት ኩሎም እቶም ንሓደ ሕብረተሰብ ዘገልግሉ ሞያውያን ናይ ብሓቂ ተጸኒዖምን ተመሪጾምን ብብዓውዶም ክቐርቡ ተመኩሮ ክህቡዎ ኣለዎም። ኣሎ ከም ምኽሪ ሞያውያን ዝኣመሰለ ሓደ ሓደ ጽቡቕ መደባት። ግን ዝያዳ ኑቶም ዓበይቲ እና ዓደምካ፡ እሞ ድማ ንሓጺር እዋን ሓሲብካ ብተኸቢተብ ዘይኮነ፡ ብመጽናዕቲ ክዳሎ ኣለዎ።

እቶም ጋዜጠኛታትና ኑቶም ዘቐርብዎም ሰባት ንነዊሕ እዋን ክጽንዕዎም ኣለዎም። እቲ ዝሓትዎም ሕቶታት ቀሊል ስለ ዘይኮነ ኣብቲ ሞያ ማዕረ’ቲ ዕዱም ክፈልጡ ኣለዎም። ሰቕ ኢልካ ሕቶት ሕቶት ኣብልካ ምኻድ ክኸውን የብሉን። ከምቲ ኣቓዲሙ ኤፍሬም ዝገለጾ ዝበረ፡ ጋዜጠኝነት ዓቢ ሞያ እዩ። ስለዚ ጋዜጠኛታትና ሞያውነት፡ ተገዳስነት ክርእዩ ክኽእሉ ኣለዎም። ብኸምዚ ኢና ኑቲ መንእሰይ ሰሓቢ፡ ብዘዕባ ታሪኹን መንነቱን ዝገልጽ፡ ሃህ ኢሉ ዝከታተሎ መደባት ክንቕርበሉ ንኽእል። ከምኡ እንተ ጌርና ብባህሉን መንነቱን ክግደስ፡ ክሓስብ፡ ክመራመር’ዩ። ብዛዕባ ሕሉፍ ክፈልጥ ክዛረፍ’ዩ። እዚ ኸኣ ኣገዳሲ’ዩ። ምኽንያቱ ሕሉፉ ዘይፈልጥ ሕብረተሰብ መጻኢኡ ኽፈልጥ ኣይክእልን’ዩ። ስለዚ እዚ ካብ ዓበይቲ ሰብ ተመኩሮ ዝቐስም ትምህርቲ ቐሊል ስለ ዘይኮነ ክድፍኣሉ ኣለዎ። ሰቕ ኢልካ ወዲ ተሰዓ ዓመት ተባሂሉ ኣቐልቅል ምባል ዘይኮነ ብሓቂ ክጸናዕ ኣለዎ።

ከምዚ ሕጂ ኣኪቢኩም ኢሂን ምሂን እንበሃሃሎ፡ ሓሳብ ንሓሳብ እንወሃሃቦ ዘለና መደባት ድማ ክድፋኣሉ ኣለዎ። ምኽንያቱ ኣዝዩ ኣገዳሲ ሓሳብ ክርከብ ስለ ዝኽእል እዛ መደብ ኣገዳሲት’ያ። ሓንቲ ካብ’ተን ሓገዝቲ መደባት’ያ። የቐንየለይ።

ሰዒድ ሳልሕ፡

እቲ ዝቐረበ ኩሉ ትሕዝቶ ብጸቡቕ የቕርብዎ ነይሮም። ምናልባት እቲ መሰረታዊ ትሕዝቶ ናይ ባህሊ በሎ ናይ መራኸቢ ብዙሃን ምስ መንእሰይ ብምትእስሳር ክርአ ዘለዎ፡ ንሕና’ውን ክንረብሓሉ እንኽእል፡ እቶም መንእሰያት ቅድም ንባዕሎም ክህሉ፡ ብድሕሪኡ እቲ ንሶቶም ከበርክትዎ ዝኽእሉ ተራ ንምዕዛዝ ዝዓለመ’ዩ። ኣብ’ዚ እቲ ወሳኒ እቲ ናይ ልምዓታዊ መራኸቢ ብዙሃን ዝበሃል ስትራተጂ፡ ምስ ዘለዎ ኣተሓሕዛን ኣቀራርባን መደባት ንመንእሰያት ክሃንጽ ይኽእልዶ፧ ዝብል ሕቶ ምምላስ’ዩ። ካብ ተመኩሮ፡ ወይ ብዙሕ እዋን ካብ እንርእዮ እቲ ልምዓታዊ መራኸቢ ብዙሃን ኣብ ምክፍፋል ባህሊ ናይ’ቲ ሕብረተሰብ ዘተኩረ’ምበር፡ ንሰደድ ዝዓለመ ኣይንጸባረቕን’ዩ። ከምኡ እንተ ኹይኑ ኸኣ ዓይነታውን ተወዳዳርን ክኸውን ክኽእል ኣለዎ።

ካልእ ኣብ ናይ ሃገራዊ ባህሊ ዝቐረበ ሓሳብ ኣሎ። ኣነ ነዊሕ ግዜ ወሲዱ ክስርሓሉ ዘለዎ ኮይኑ እስመዓኒ፤ እቲ መራኸቢ ብዙሃን ኛናይ ሃገራዊ ባህሊ ኣብ መንእሰያት ክሰርጽ ክኽእል ኣለዎ፧ ዝበል ክሕሰበሉ ዘለዎ’ዩ። ስለዚ ብሓፈሻ ክርእዮ ከለኹ፡ ልምዓታዊ መራኸቢ ብዙሃን ስትራተጂ ዓይነታዊ ክኸውን፡ ክረቅቕ ኣገዳሲ ኮይኑ እስመዓኒ።

ኣብዚ ሕጂ ዘለናዮ ግዜ ምስቲ ናይ ዓለም በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ ምዕባለን ክርአ እንከሎ ኣብ ውሽጥኻ ክትሰርሕ ትኽእል ትኸውን። ኣብ ከባቢኻ ንዘሎ ክውዳደር ክጸሉ ዝኽእል ተወዳዳሪ ክትከውን ግን ቡዳኒ እዩ። “እቲ ልምዓታዊ መራኸቢ ብዙሃን ንኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ምህናጽ ሃገሮም ክሕግዞ ዝኽእል፡ ተራ ስነ-ጥበባትካ እንታይ ክኸውን ኣለዎ? ንሕና ከም መንእሰያት ከ እንታይ ክንገብር’ዩ ዝግባእ?” እንተ ተዘተኻኽሩና ጽቡቕ ነይሩ።

ሰለሙን በርሀ፡

እወ፡ ንኹላትና ትምልከት’ያ። ጽብቐቲ ነጥቢ’ዩ ኣልዒሉ ዘሎ። እቲ ልምዓታዊ ሚድያ ከም ናይ ብዓል ቻይናን ናቱ ብደሆታት ኣለዎ። ክሳብ ሕጂ ምስ’ቲ ናይ ምዕራብ ሚድያ ተወዳዳሪ እዩ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ። እቲ ምዕራባዊ ሚድያ ንናይ ቻይና፡ ጃፓን ኣይዕበልሎን’ዩ ክትብል ኣይትኽእልን፤ ገና ዕብላሊ’ዩ ዘሎ። ስለ’ዚ እቲ ልምዓታዊ ሚድያ ክውዳደር ኣዝዩ ከቢድ ብደሆ’ዩ ዘለዎ።

እንታይ ኢና ክንገብር እንኽእል፧ ዓንተቦ’ውን እገልጾ ነይረ፡ ከምቲ ኣብ ቀጥባ ክትዕወት ዝያዳ ሰደድ ዘድልየካ፡ ኣብ ሚድያ ኣብ ባህሊ’ውን ከምኡ ልዑል ዓቕሚ ምኽሳብ የድልየካ። እቲ ዕማም እቲ ሓላፍነት ከኣ ናይ’ቲ መንእሰይ’ዩ። ናይ’ቲ መንእሰይ መሃዘነት፡ ናይ’ቲ መንእሰይ ክእለት ምምዕባል’ዩ ኣብ መወዳእታ ኑቲ ሚድያ ተወዳዳሪ ክገብሮ ዝኽእል። ኣብ ሚድያ ይኹን ኣብ ስነ-ጥበብ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ንዘሎ መንእሰይ ማለተይ’የ። ስለዚ እታ ርእይቶ ቅብልቲ’ያ። በዚ ኣጋጣሚ ኑቲ ዘለና ሚድያ ይኹን ስነ-ጥበብ ንምሕያል ናይ ኩላትና ሓላፍነት ምኻኑ ከዘኻኽር እፈቱ።

ዶክተር ሰናይት ባህታ፥

ኣብዚኣ ንእሽቶ ሓሳብ ክወስኽ። ዓንተቦ ሰቕ ኢለ ሓሊፈያ ነይረ፤ ትደጋገም ድማ ኣላ። ባህልና እቲ ሰማንያ ካብ ሚእቲ ዝሸፍን ገጠራት ንውልቃዊ ክእለት ኣይነጽግንን'ዩ። ክኢላታት ናይ መንደቕ፡ ናይ ሓጺን፡ ናይ ሕክምና ክእለት ዘለዎ ኣሎ። ናይ መወሉዳን ክእለት ዘለወን ኣንስቲ ኣለዋ። ጥቡብ ወደሰብ ክፍጠር ከሎ ኣትሒዙ'ዩ ነይሩ፤ ሕጂ ኣይኮነን ጀሚሩ። ኣብ'ቲ ፈለማ እቲ ውልቃዊ ክእለቶም ብልጫኦም ኣብ ናይ ሓባር ጠቕሚ የውዕልዎ ነይሮም። ኣብ ውልቃዊ ህይወት ዝኑበር ከም'ዚ ናይ ካፒታሊዝም መኽሰብ ንምርካብ ሓደ ኢንጂነር ሰራሑ መኽሰቡ ይኣሪ። ካብ ናትካ ተኸስቦ እንተ ረኺብካ ኽኣ ገዲፉካ ይኸይድ። ኣብ ሓብራዊ ህይወት ግን ከምኡ ኣይኮነን። እዚ ክብሃል ከሎ ግን ሕብረተ ሰብና ካብ ቀደም ኣትሒዙ ውልቃዊ ክእለት ይቕበል'ዩ። ንሓደ ንፉዕ ብዓል ፍሉይ ክእለት ክብሪ ይህብ'ዩ።

ኣብታ ስዒድ ዝበልካያ ኣብና ሃብታም ዝኾነ ናይ ትሸዓተ ብሄራት ባህሊ ኣለና። እዚ ካብ ቀደሙ ከምኡ ኣይነበረን። ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናማዕበለ እናተለወጠ'ዩ መጺኡ። እቲ መንእሰይ ሕጂ ኣብ ርእሲ እቲ ዘሎ ምዕባለ ዘምጽኦ ነዚ ክሰንቖ ኣለዎ። እዚ ግን ብመጽናዕትን ብጥንቃቐን ክኸውን ይግባእ። እቲ ልምዓታዊ ሚድያ ትብልዎ ዘለኹም ከኣ ካብ'ቲ ናትና ተበጊሱ ነገራት'ዩ ክምህር ዘለዎ።

ጴጥሮስ መንግስ፥

እታ ናይ ስዒድ ሓሳብ፡ እቲ ልምዓታዊ ሚድያስ ብኸመይ ተወዳዳሪ ይኸውን ትብልያ መሰለኒ። እቲ ሚድያ ብፖሊሲ ናይ መንግስቲ'ዩ ዝውሰን። ልምዓታዊ ፖሊሲ ዘለዎ መንግስቲ ድማ ልምዓታዊ ሚድያ ክህልዎ ግድን'ዩ። ስለዚ ነዚ ልምዓታዊ ሚድያ ተወዳዳሪ ክትገብሮ ይከኣል ድዩ? ምናልባት ተመኩሮ ናይ ካልኦት እንተዛልዩ ንግለጹ። ዋጋ ክትከፍሉ ጥራይ ድዩ ዘድልየካ? ሰለሙን መልሲ ክትህበላ ዝኽእል ይመስለኒ።

ሰለሙን በርሀ፥

እወ ይከኣል'ዩ። ኣነ'ኳ ንቕድም ርእይቶታት ካብ ገዛ እንተ ዝወሃብ ደስ



ምባለኒ። እምበር...

ፍዮሪ ተሰፋ፥

ኣነ ንዶክተር ሰናይት እየ ክሓታ። ኣብ ኣፍሪቃን ኣፍሪቃውያንን ብሓፈሻ ውልቃውነት ቦታ የብሉን ኢልና ነይርና። ኣብዚ ሕጂ እንርእዮ ዘለና ግን ኣፍሪቃውያን'የም ዶብ ሰጊሮም ናብ ምዕራብ ዝኸዱ ዘለዉ። እምበር፡ ጸዓዱ ኣይኮኑን። እዚ'ኸ ምስ ውልቃውነት ኣይተሓሓዘንዶ፤ ካልኣይ ድማ ኣብ ናይ 'ኢንፎርሜሽን ኢራ' ኣለና ንብል ኣለና። ቀዳማይ፡ ካልኣይ ሳልሳይ ዓለም ኣሎ፤ ንሕና ብሓቂ ከም'ቲ ኣብ ናይ ቀዳማይ ዓለም ናይ 'ኢንፎርሜሽን ኢራ' ዲና ዘለና፧

ዶክተር ሰናይት ባህታ፥

እዋእ! ኣበርቲዕክለይ። ካብ ኣፍሪቃ ጥራይ ዘይኮነ ካብ ኩሉ ሳልሳይ ዓለም'የም ሰባት ናብ ኤውሮጳ ዝኸዱ ዘለዉ። መጽናዕቲ ዘድልዮ እኳ እንተ ኾነ፡ እንታይ'ዩ ናብኡ ዘኸይዶም ዘሎ፧ እንተ ድኣ ኢልና፡ እቲ ሓብራዊ ህይወት ናይ ዓዶም ስለ ዘይፈትውዎ ኣይኮነን። መብዛሕትኦም ቀጠባዊ ኩነታት እዩ ዘሰድዶም። ከይዶም ሰሪሖም፡ ሰድራኦም ክሕግዙ፡ ክናብዩ እዮም ዝሓስቡ። ሰድራ ጥራይ ዘይኮነ ከማን ነዞም ኣዕሩኽ እዮም ሓገዝ ዝገብሩ። እዚ'ዩ እቲ ሓብራዊ ህይወት እንበሎ ዘለና። ጸዓዱ ግን ከም'ዚ ኢሎም ተሰዲዶም ንኣቦይ ንኣደይ ኣይብሉን'ዮም።

ሰለሙን በርሀ፥

እወ ኣብ ናይ 'ኢንፎርሜሽን ኢራ' ኣለና። ንሕና ጥራይ ዘይኮንና ኩሉ ዓለም ኣብ ናይ ኢንፎርሜሽን ኢራ ኣሎ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ኢንተርነት ዘይኣተዎ ዓዲ ኣሎ ክንብል ኣይንኽእልን። ስለዚ በዚ ኢሉ በቲ ዋላ ከይፈተና እቲ ኢንፎርሜሽን ይመጽና ኣሎ። ብመሰረቱ'ውን ክንዓግቶ ኣይንኽእልን ኢና። እዚ ዘለናዮ ዘመን ዘመነ ሓበሬታ'ዩ። ግን ንሕና ነቲ ሓበሬታ ብኸመይ ኢና እንጥቀመሉ ዘለና፤ ዝበለ ሕቶ ክንምልሶን ከም መንእሰያት እንታይ ክንገብር ኣለና፤ ኢና ክንብል ዘለና እምበር፡ እዚ ዘለናዮ ብልክዕ ዘመነ-ሓበሬታ'ዩ። ኣብዚ እዋን'ዚ ካብ ሓበሬታ ዝኽወል ክፋል ናይ ዓለም ኣሎ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ።

መሃድ ሱሌማን፥

ሚድያ ብዘይ ስፖንሰር ክሰርሕ ኣይክእልን'ዩ። እቲ ዝፈሪ ስፖንሰር ከኣ ብዓይኑ ክረኣን ክምመን ኣለዎ። ስለዚ ሓደ ጉጅለ ስፖንሰርታት ኣብ ሚኒስትሪ ዜና ክህሉ እንተዝኽእል ጽቡቕ ነይሩ እየ ዝብል ኣነ። እቲ ጉጅለ ንኹሉ'ቲ ናብ መራኸቢ ብዙሃን ዝዝርጋሕ ጥበባዊ ስርሓት

ብትሕዝቶኡ ይኹን ኣገባብ ኣቀራርባኡ ክመምዩ ምኽኣለ፥ ኣብ ሚድያ ክትመጽእ እንተኺንካ እንታይ ጥንቃቐ ክትገብር ኣለካ፥ ከመይ ዓይነት ስራሕ ሒዝካ ክትቀርብ ኣለካ ንዝብሉ ሕቶታት ከኣ ግቡእ መልሲ ምረኸበ እቲ ሰሪጥበበኛ ወይ ኣፋራዩ።

ሳምሶን የሃንስ፥

ዓንተቦ ሰለሙን 'ኢምፖርት' 'ኤክስፖርት' ኢልካ ነይርካ፥ ካብዚ ተበጊሰ እንታይ ክበል ምደለኹ መስለካ፤ እዛ ቓል ቱ እንታይ ትሕዝቶ እያ እተቕርብ? ኣተኩሮኣ ኣብ ኩዕሶን ካልእ ትርጉም ወይ ብፍይ ወጻኢ ናይ ደገ እዩ ዘሎ ንዓይ ከም ዝረኣየኒ፡፡ ንሳ ብዙዕባ ባህልን ስነጥበብን እንተ ትጸቕጥ ጸቡቕ ነይሩ፡፡ እቶም ስነጥበበኛታት በሎም ምኽሪ ዝህቡ ኣብኣ ምጀመሩ፥ ሽዑ ኣብ'ቲ ዓቢ ሃገራዊ ሚድያ ጸቡቕ ባይታ ምረኸቡ። ኣብ'ቲ ብሶተላይት ዝፍኖ መደብ ድማ ዝያዳ መድማዕና፡፡ ቓል ቱ ሓደ ደረጃ መሰርዒት ምኾነት። ቅድም ግን ኣብቲ ንውሽጢ ዓዲ ዝፍኖ ትሕዝቶና ነጻፍፍ፡፡

ኣቕዲምኩም ዶክተር ሰናይት ይኹን ሰሎሞን ብዙዕባ ውልቃውነት ክትጠቕስዎ ጸኒሕኩም፡፡ ስለምንታይ እዩ ውልቃውነት ዝጽላእ ዘሎ? ምናልባት ኣብ'ቲ ፐርሶናል ፕሮፐርቲ ውልቃውነት ኣጉዳሲ'ዩ፡፡ እንተ ኣብ'ቲ ካልእ ግን ኣይመስለንን፡፡ ውልቃውነት'ኮ ናይ ምዕራብ ስለ ዝኾነ ኣይኮነን ዝጽላእ ዘሎ፡፡ ውልቃውነት ናይ ጃፓን ዝጽላእ እንተ ኾይኑ'ኮ ክትቅበሎ ኣለካ ማለት ኣይኮነን፡፡ እቲ ዘጽልኦ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ብዘፈጥሮ ጸገማት'ዩ፡፡ ኣብ ምዕራባውያን ሕጂ ተመለሶም ነታ ክሃንጽዋ ዝደልዩ ዝለዑ ስድራቤት ስኢኖማ ኣለው፡፡ ስለዚ እቲ ውልቃውነት ኣብ'ታ ስድራቤት፥ ኣብ'ቲ ባህሊ ዕንወት ይፍጽም ስለ ዘሎ'ዩ ዝጽላእ'ምበር ናይ ኣሜሪካ ወይ ናይ ዓዲ እንግሊዝ ስለ ዝኾነ ኣይኮነን ዝጽላእ ዘሎ፡፡ ስለዚ ንሕና ንዕብዩት እቲ ውልቀሰብ፥ ንሓበራዊ ረብሓና ብዘይሃሲ ንሓልዎ፡፡ እቲ ናትና ሚድያ ኸኣ ብዙዕባ እቲ ውልቀ ሰብ ከዕቢ ዘለዎ ነገራት ብንጹር እንተ ዘፈልጥ ጸቡቕ ነይሩ፡፡

ሃብቶም ኪዳኑ፥

ብመጀምርታ ንተዋህበ ዕድል የመስግን፡፡ ኣብዚ ከስተብህለሉ ዘለና ነጥቢ ኣሎ፡፡ ኣቕዲሙ መራኸቢ ብዙሃን ናይ ዓቕሚ ብደሆ ኣለወ፡፡ እተን ካልኦት ሚድያታት ዓቢ ባጀት ስለ ዝስለዓለን እየን ጸለውቲ ዝኾና ክንብል ጸኒሕና፡፡ ኣነ ግን እዚ ቅቡል ኩይኑ ኣይስመዓንን፡፡ ድምጺ ሓፋሽ ከም ኣብኡ እንተወሲድና፥ ቀደም ስቱድዮ ድምጺ ሓፋሽ ኣብይ እያ ተደኲና ነይራ፤ ኣብ'ታ ንእሽቶ ቴንዳ ምንባራ ኩልና ንፈልጦ ኢና፡፡ ንሳ ተሕድሮ ዝነበረት ጽልዋ ግና ክትገልጾ'ዩ ዘጸግም፡፡ ንሳ ንባዕላ ተጋዲላን ንኽንደይ ሰብ ኣጋዲላ'ያ፡፡ ስለዚ እዚ ኹሉ ንብሎ ዘለና ኣጉዳሲ ርዱእ እኳ እንተኾነ፥ ምስዚ ክብሎ ዝጸናሕኩ ግና ጉልባብ ኩይኑ እዩ ዝስመዓኒ፡፡ እታ ኣነ ብወገነይ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ነይራ ዝበላ ወኒ'ያ፡፡ ዝኾነ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ዝነበረ ተጋዳላይ ከም ኩሉ ካልእ ተጋዳላይ ነታ መደብ ጽብቕቲን ዝያዳ ጸላዊትን ንኽንገብራ ዋላ ህይወቱ ይኸፍል ነይሩ፡፡ ካብ'ዚ ሕጂ እቲ ሰባዊ ተራ ክሳብ ክንደይ ወሳኒ ምንባሩ፥ ልዕሊ'ቲ ነገራዊ ትሕዝቶ ከም ዝሰራዕ ኢና እንርኢ፡፡ ኣብ ቴንዳ ኩይንካ ከምዚ ኽትገብር ዝከኣል እንተ ኩይኑ ሕጂ እንታይ ኩይኑ ዘይክኣል፤ ሚኒስትሪ ዜና ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ነዚ ሰባዊ ተራ ኣብ ምብርባር ነዚ ወኒ'ዚ ኣብ ምብርታዕ እንታይ እዩ ዝሰርሕ ዘሎ፥ ኣብ መውዳእታ ክብሎ ዝደሊ፤ ዝዘራእካዮ ኢኻ እትዓጽድ'ሞ፥ ንሕና ብሕልፊ ድማ እዞም ናይ ሕጂ ወለዶ መንእሰያት ጋዜጠኛታት ንኹን ስነጥበበኛታት እንታይ ኢና 'ንገብር ዘለና ኑብስና ክንግምግም ከድሊ'ዩ፡፡

ጸቡቕ ርኢይቶታት ክቐርብ ጸኒሑ፡፡ ናብ ምብራቕ ናብ በዓል ቻይና፥ ጃፓን ገጽና ንጠምት ክንብል ጸኒሕና፡፡ ኣነ ነዚ ኣበሃህላ ኣይሰማማዓሉን'የ፡፡ ብዙሓት ንጃፓን ክመስላ ዝደልያ ሃገራት ኣለዋ፡፡ ሓንቲ ካብዘኣተን ጃፓን ክትከውን ኣይትኽእልን፡፡ ምኽንያቱ ጃፓን ጃፓን ክትከውን ዘኽኣላ ረቛሒታት ኣሎ፡፡ ንሕና ኸኣ ካብ'ዛ ሕጂ እተፈልየት ስልጥንቲ ኤርትራ ክንርኢ ኢና እንሓልም ዘለና፡፡ ሓንቲ ሞዴል ንርኢ'ያ፡፡ ግና ብልክዕ እቶም ናትና እንብሎም ክብርታት ክንፈልጥ ኣለና፡፡ ንእግረ መገደይ ባህሊ 'ስታቲክ' ደዩ 'ዳይናሚክ' ዝብል ሕቶ ዶክተር ሰናይት ክትምልስለይ እደሊ፡፡ ዘዩተመለሰትለይ ነጥቢ ከኣ ኣላ፡፡ ኣብዚ ጃናይ ኤርትራዊ መለለዩ ባህሪ ወይ ክብሪ ኢና እንዝረበላ ዘለና፤ እንተ ትምልስ ጸቡቕ ነይሩ፡፡

ሰሎሞን በርሀ፥

እዛ ዘቐረብካያ ሕቶ ጽብቕቲ እያ፡፡ ግን ሚድያ ካብ'ቲ ክውንነት ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ፈሊኻ ኽትርእዮ ኣይትኽእልን ኢኻ፥ ድምጺ ሓፋሽ ቅድም ናይ ፍርቂ ሰዓት መደብ ከሎ ጸላዊ ነይሩ፡፡ ሕጂ ግን ስለምንታይ ከምኡ ዘይኮነ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ፥ ንሳ ነጹብራቕ ናይቲ ሽዑ ዝነበረ ተጋዳላይ በሎ፥ ህዝቢ'ያ፡፡ ኣብ'ዚ ሕጂ ክንርድኦ ዘለና፥ እቲ ሚድያ ጥራይ ዘይኮነ እቲ ሕብረተሰብ ኣብ ባህሊ በሎ፥ ስነጥበብ በሎ ኣብ ኩሉ መዳያት እዩ ክሕይል ዘለዎ፡፡ እቲ ሚድያ ኸኣ ነዚ የበርትዖ፡፡ እምበር ሚድያ ንበይኑ ተፈልዩ ዝሕይል ዓውዲ ኣይኮነን፡፡ ስለዚ እዚ ነጸብራቕ ናይ'ዚ ዘለናዮ እዋን'ዩ፡፡ እቲ ናይ ቀደም ከኣ ነጸብራቕ ናይ'ቲ ሽዑ እዋን'ዩ፡፡

ዶክተር ሰናይት ባህታ፥

ባህሊ 'dynamic' ድዩ 'static' ንዝብል ሕቶ ክምልስ፥ ሓባራዊ ናብራ ነይሩሞ ክሳብ መዓስዩ ክቕጽል፤ ባህሊ ይቕየር'ዩ፡፡ ግን ምስ ምንታይ፥ ናበይ ገጹ ይቕየር ክንርድኦ ኣለና፡፡ ናብ ናይ ጃፓን ናብ ናይ ኣሜሪካ ገጹ ኣይኮነን ዝቕየር፡፡ ናቱ መስርሕ ኣለዎ፡፡ ኣብ'ቲ ቦታ ዝነበር ህዝቢ ናቱ ኣመጻጽኣ ሕጊ፥ ስርዓት ኣለዎ፡፡ ንዕኡ ኢኻ ክተማዕብሎ ዘለካ፥ ኣነ ነዚ እየ ክትተኩረላ ዝደሊ፡፡ ባህሊ ናበይ ገጹ እናተለወጠ ይኸይድ እቲ ማሕበራዊ ቅጥዒ ከኖታት ኩሉ ምስኡ ተኣሳሲሩ እዩ ዝኸይድ፡፡ እቲ ማሕበራዊ በይኑ፥ እቲ ቅጥዒ በይኑ ኣይከይድን'ዩ፡፡ ከም ኣሜሪካ ከም ጃፓን ክትከውን እንተ ፈቲንካ ኣኸሊካ'ዩ፡፡ መብዝሕታኡ ናይ ኣፍሪቃ ጸገማት ንሱ'ዩ፡፡ ሞደርኒዝም ኢሎም ምዕራባውያን ዘምጽእዎ ኣተሓሳስባ ንኣፍሪቃውያን ኣየርብሕኦምን፡፡ ምዕራባውያን ንብዙሓት መንግስታት ሚልዮናት ዶላራት ሂቦም ንሕርሻ ኣብ ክንዲ ብግቡእ ዝጥቀምሉ፥ ንሰደድ ዝዓለመ ከፍርዩ ገይሮሞም፡፡ እዚ ኸኣ ምስ'ቲ ኣብ ዓለማዊ ተወዳዳርነት ዘሎ ብዙሕ ድሌታትካ ንኽይተተኩር ይገብረካ፥ ኣብ መጠረሽታ ድማ እቲ ናብ ሰደድ ዝኸደ ፍርያትካ 'ፕሮዳክት' ኩይኑ ይመጽካ፥ ብኣዝዩ ዝተዓጻጸፈ ዋጋ ኽትገዝኦ ትግደድ፡፡ እዚ ኸኣ ናብ ዝገደደ ድኽነት ይወስደካ፥

እዚ ኣብ ኣፍሪቃ ዘሎ ድኽነት "ሰብ ዝሰርሖ" ድኽነት'ዩ፡፡ ስለዚ ዝሓሸ ሓባራዊ ምዕባለ ክነምጽእ እንተ ኾይንና፥ ነቲ ናትና ባህልን ቁጠባን ምስ ዘሎ ቴክኖሎጂ እናኣተኣሳሰርና ክንከይድ ኣለና፡፡ ዘቤታዊ ፍልጠትና ከነበራብሮ፥ ከነዕብዮ ኣለና፡፡ ኣብ

በዓል ጋና፣ ኬንያ፣ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣብ ዘቤታዊ ሕርሻ፣ ዘቤታዊ ፍወሳ ጸቒጦም ይሰርሑ ኣለዉ። ክሳብ ናብ ዩኒቨርሲታት እናወሰዱ ምርምር የካይዱሉ ኣለዉ። ኣብ'ቲ ናቶም ፋርማሲ፣ መዳሲን ስኩል ማዕረ እቲ ዘመናዊ ዓውድታት ኮርሳት ይወሃቡሉ ኣሎ። እዚ ጸቡቕ'ዩ፣ እምበር ናይ ምዕራባዊ ክልሱ-ሓሳብ ሒዝካ ክትምዕብል ኣይከኣልን'ዩ። ንሕና ዘለና ማሕበራዊን ቁጠባውን ኩነታት ዓቕብና ሚዛናዊ ብዘኾነ ድማ ኢና እናማዕበልና፣ ለውጥታት እናገበርና ክንጉዓዝ ከም ዘኽእል ክንርዳእ ኣለና። እዚ እንተ ዘይገይርና፣ ከም ጃፓን ክንከውን ኣይንኽእል፣ ከም ቻይና ኽንከውን ኣይንኽእል።



ጴጥሮስ መንግስ፥

ኣብዚኣ ክትጥቀስ ዘለዋ ዶክተር፣ ፍሉይ ኤርትራዊ መለለዩታት ኣሎዶ፧

ዶክተር ሰናይት ባህታ፥

እወ ኣሎ። ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ዘጥረናዮ ሓደ መግለጺ መንነትና ዘኾነ ባህሊ ኣሎ። ግን ቀድሚ ናጽነት እቲ ህዝቢ ብሓባር ኣይተቓለሰን ዶዩ? ብሓባር ኣይተሓየረን ዶዩ? ብሓባር ኣይነበረን ዶዩ? ነይሩ'ዩ። እቲ ኣንጻር ጥልያን በሎ ካልእ ዝግበር ዝነበረ ቃልሲ ንባዕሉ ኸኣ ናይ ሓደ ዞባ ወይ ከባቢ ጥራይ ኣይነበረን። ብሓባር ብዙሕ ነገር ኣሕሊፉ፥ ብቐጠባን ካልእን ከኣ ተዋሳሲቡ'ዩ። ብደረጃ ሃገራዊ መንነት እንተ ርኢናዮ እቲ ዝዓበየ እቲ ኣብ መውዳእታ ብዓወት እተዛዘመ ናጽነት ዘምጽአ ቃልሲ'ዩ። እዚ ኣብ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ከም ሃገር ዘፍለጠና ይኹን እምበር ቀድሚኡ ሓባራዊ ቃልሲን ጉዕዞን ከም ዝነበረና ታሪኽ'ዩ ምስክር፥

ኣቦሓጎታትና ዝገዱና ይዝክሩ፣ በዚ ከባቢ መሳፍንቲ ትግራይ ክወሩ ምስ መጹ ሓደ መርዓዊ ካብዚ (ኣስመራ) ናብ ሕምብርቲ ከይዱ ተዋጊኡ። እቶም መሳፍንቲ ናብ ዓዱ ናብ ቤቱ ኣይከኑትን መጺኦም። እዞም ኣብዚ ዝነበሩ ህዝቢ ግን ከም ህዝቢ ሓባራዊ መንነት ስለ ዝነበሮም'ዩ። ኪዱ በዚ በዓል ሰለድ፣ በዓል ደግያት ጉብራይ ክሳብ ሰበዓ ኪሎሜተራት መንደቕ ደፋዕ ሃኒጾም ካብ ወራር መሳፍንቲ ትግራይ ይከላኸሉ ነይሮም። ናብ'ታ ዓድም ስለ ዝመጹ ግን ኣይከኑትን። እዚ ገለ ኣብነት ንምጥቃስ ዝኣክል'የ ኣምጺአየ'ምበር፣ ብዙሕ ቀያታት ኣሎ። ስለዚ እዚ ህዝቢ'ዚ ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ኣትሒዙ ሓባራዊ መንነት ከም ዝነበሮ ግርም ዝኾነ መረዳእታ ኣለና። ልክዕ'ዩ ኣብ ትሽዓተ ብሄራትና ኣናቱ ባህሊ ኣሎ። ከምኡ ክኸሱ ግን ብብዙሕ መዳይ ይመሳሰል'ዩ። ሓድነት፣ ተጻዋርነት፣ ወራር ክመጽእ ከሎ ምሕባርን ዘይምስናፍን፣ ብተጻዋርነት ጨጉርኡ ንውሽጢ ዝበቖለ ኣሎ። እዚ ገለ ካብቲ ኤርትራዊ መለለዩታት እዩ ክንብሎ ንኽእል። ኣብ'ቲ ቋንቋ እትረኽቦ 'ዘይሰርሕ ኣይብላዕ'፣ 'ዘይበልዐ ነይመንዐ' ዝብል ሓያል ብሂል ኣሎ። እዚ ዝብሎ ዘለኹ ብዛዕባ ፖለቲካዊ ባህሊ፣ ሃገራዊ ኣይከንኩን ዝዛረብ ዘለኹ። ተረዲኢኩምኒ ኽትክኑ ተስፋ እገብር።

ምሉእብርሃን፥

ሕራይ ብዙሓት ሰባት ክዝረቡ ጸኒሕና፣ ጸቡቕ'ዩ። ኣብ ናይ ኢንፎርሜሽን ኢራ ስለ ዘለና ሚድያ ክመርሓና ንጽበ ኣለና መስለኒ። በዚ ኣርት፣ በዚ ባህሊ፣ በዚ ኸኣ ሚድያ ኣሎ። ብዘይ እዚ'ኸ? ኑቲ ሳይንሳዊ መዳይሲ ንዘንግዖ ኣለና። ኣብዚ ሓደ ክኢላ ናይ ሚኒስትሪ ትምህርቲ እንተ ዝህሉ ጸቡቕ ምኾነ። ቁልዓሲ ኣብ ተለቪዥን ደዩ ዋላስ ኣብ ቤት ትምህርቲ፧ ምኽንያቱ ዋላ ቻንል ወሊዕካሉ እንተ ዘይርእዮዋ ሓንቲ ትርጉም የብሉን። ናብ ቤት ትምህርቲ ግን ግድን እዩ ክኸይድ። እንታይ እዩ ኽብል ደልየ፧ ካልእ ሃገራት ከም ዘለ ኣምሲልና'ሞ ንሕሰቦ፣ ሓያል ናይ ትምህርቲ ካሪክለም እንተ ዝህሉስ ቡቲ ሚድያ ብዙሕ ዘይጽሎ መንእሰይ ክንሃንጽ ምኸኣልናዶ፧ ብዘይ መራኸቢ ብዙሃን ብሚኒስትሪ ትምህርቲ ጥራይ ብቑዕ ገይርና ክንሰርሖ ንኽእልዶ፧

ኣብ ተመኩሮ ናይ ገለ ዓድታት ከም ዝሰማዕኩምስ ሓያል ናይ ትምህርትን ሕግን ትካላት ገይርካ እንተ ሃጸኻዮስ ፖሊስ ከማን ኣየድልየን ይብሉ። ንሓደ መንእሰይ ብሚድያ ጥራይ ገይርካ ሃጸኻዮሲ ሃገር ክትሃንጽ ዝኽእል ገይርና ክንዛረብ ጸኒሕና መስለኒ። ኣብ'ቲ ሕብረተሰብ ንኹሎም ከም ዶክተራት፣ ከም ኣርቲስት ዘይፈልጥዋ ግን ከኣ ሃብታም ተመኩሮን ክእለትን ዘለዎም ኣለዉ። ስለዚ ኣነ ሚድያ ክመርሓኒ ዘይከኣለ ከመይ ከም ዘለኹ ክነግረኒ እቲ ሓቂ ክርእየኒ ምደለኹ። ሚድያስ ከመይ ገይሩ እመርሓኒ?

ኢንጅነር ግርማይ ሃይሉ፥

ኩሉ ክበሃል ስለ ዝወዓለ ክደግሞ ኣይደልን'የ። ሓሳበይ ኣሕጺረ ኣቢለ ብመልክዕ ሕቶን ርእይቶ ከቕርቦ'የ ዝደሊ። መራኸቢ ብዙሃንና ብመንጽር ኣዛናጋዒ መዳዩ ኽተኩር ደልየ ኣለኹ። ፊልም ኢንዱስትሪ ከም ኣካል ስነጥበብ ብመገዲ ሚድያ ዝሰፍሐ ህዝቢ ክትጸልወሉ ትኽእል ኢኻ። ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ መንእሰያትና ኣብ ምትብባዕ ከመይ ኣለና? ፊልምታትና ኣብ ሲነማታት ይረኣዩ ኣለዉ። ከምቲ እንደልዮ ገይሮም ይጸልዉልና ኣለዉዶ? እቶም ዘፍርይዎም ዘለዉ ሰባት ብሓቂ ይረብሕሉዶ ኣለዉ? ሓደ ግዜ ሓንቲ ፊልምሲ ኣዝያ ጽብቕቲ ኮይና ብደረጃ ዞባ ጸላዊት ኮይና ነይራ። ስለዚ ከምኡ ዓይነት ተወዳዳሪ ፍርያት ንምስራሕ እንታይ ጸዕርታት ንገብር ኣለና፧ ሰሓቢ ዝኾነ ተኸታታሊ ፊልም ከነቕርብ ኣይንኽእልን ዲና፧ ብርግጽ ንኽእል ኢና። ኣለዉና ንፉዓት ጸሓፍቲ፣ ማሕበር ብወገኑ ገለ ምትብባዕ ይገብረሎም'ዩ። እዚ ብሓቂ

ኣኻሊ ዘይክኸውን ይኽእል። ግን ኣብ መዳይ ፊልምኸ ዝኣተዎምን መሰልተዎምን እናኣተባባዕና፡ እናኣዕበና ኣብ ታሪኽ ጥራይ፡ ኣብ ባህሊ ጥራይ ዘተኩሩ ፊልምታት ክንሰርሕ ንኽእል ኩይኑ እረኣየኒ።

ጴጥሮስ መንግስ፥

ሕራይ ዝኺ ኣርእስቲ መጠቓለሊ፡ ንእግረ መገድኹም ድማ ዝዘን ዝቐረባ ሕቶታት እናመለስኩም ክትከዱ፡ ንሰልስቴኹም ተዛተይቲ ዕድል ክሁብ እሞ ዘተና ክንዓጹ። ሙሓድ ብኣኻ ኽንጅምር።

ሙሓድ ሱሌማን፥

ኣነኳ ኣይተሓተትኩን መሰለኒ። ስለዚ ርእይቶ ክሁብ'የ። ቤታ ናይ ሰዒድ ክጅምር። ስ-ጥቡብ ኑቲ መንእሰይ ከርብሖ ክመሃረሉ እንተ ኾይኑ ብትምህርቲ ብኮሪክለም ደረጃ ክኣቱ ክኽእል ኣለዎ። ቅድሚ ናብ ካሪክለም ምእታዉ ኸኣ ብዛዕባ ስ-ጥቡብ ዘለና ኣረኣእያ ንጹር ክኸውን ኣለዎ።

ከም ቲ ብዙሕ ግዜ ዝበልናዮ ስ-ጥቡብ ኣዛናጋዒ፡ ጥዑም ጽባቐ ዘለዎ ጥራይ ዘይኮነ ሕብረተሰብ ክሰብረሉ፡ ብሓባር ክሰርሕን ክመሃርን ናይ ሓጉስ ኩነ ናይ ሓዘን ስምዒታቱ ክገልጸሉ ዘኽእል ጥቡብ ስለ ዝኾነ ኣማእዚኒ'ዩ። ኣብ ትምህርቲ እንተ ኾነ ዘይከምቲ ገለ ገለ ወለዲ ትምህርቲ ናይ ዝኣበዮም ኣይኮነን ስ-ጥቡብ። ካብ ተመኩሮ ከም ዝረኣናዮ ኣብ መዚቃ ዝመሃሩ ካብ'ቶም ዘይመሃሩ ኣብ ኣካዳምያዊ ዓውት ብ24% ይበልጹ። እቲ ብልጫ ኣብ ቀጽርን ኣብ ናይ ቃል ትምህርትን ብፍላይ ጉሊሑ ይርአ። ኣርት ሓንጎል ኣብ ምስፋሕ ኣገዳሲ ወሳኒ ስለ ዝኾኑ ካብ ዝተሓተ ክሳብ ዝለዓለ ደረጃ ካሪክለምና ከተኣታትዎ ኣለዎ። እቲ ሱብ ኣርቲስት ክኸውን ኣይኮነን ዝመሃሮ፡ ናይ ኣርት ትምህርቲ ዝወሰደ ሰብ ኣብ ዝኾነ ዓውዲ በሎ ማሕበራዊ ህይወቱ ዕወት ናይ ምርካብ ዕድሉ ዝለዓለ ስለ ዝኾነ'ዩ ከምኡ ዝበል ዘለኹ። ኣርት ዘይብሉ ሕብረተሰብ ወይ ህይወት ደረቕ'ዩ። ሳይንስ እውን'ሲ መሰሰሊ የድልዮ እዩ። ንሳይንስ ምንእኣስ ኣይኮነን ግን ኣርት ዘይብሉ ብሳይንስ ጥራይ ዝምራሕ ሕብረተሰብ ከምዚ ሓጺን ምስ ሓጺን ዝጋጮ ዓይነት'ዩ ዝኸውን። ስለዚ ኣርት ከምዚ መሰሰሊ ዘይቲ ዓይነት ኩይኑ ኽገልግል ይኽእል'ዩ።

ዶክተር ሰናይት ባህታ፥

ኣነ ነታ "ቁልዓ ኣቢዩ ይሰርሕ፧" እትብል ሕቶ ኽምልስ ክፍትን'የ። ሓደ ቁልዓ እታ ቀዳመይቲ ቋንቋ፡ ቅቡልን ዘይቅቡልን ጠባያት ዝፈልጠላ ቤት ትምህርቱ ስድራቤቱ ገዝኡ እያ። እዛ ስድራቤት እዚኣ እንተፈሪሳ ኣኺሉ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ምስ ከደ ምስ ዝተፈላለዩ ዓይነት ቁልዑ እዩ ዝራኸብ፡ እዚኣቶም ኣገዮም እዮም ዝጸልውዎ። ተራ ናይ'ታ ስድራ ኣብዚ'ዩ ዝርአ። ኑቲ ዝርአ ጠባያት እናኣለለየት ተማእዝኖ። ጸጸቡቑ ኽገብር እትምዕዶ፡ ናብ ኣብያተ ሃይማኖት ከም ዝኸይድ እትገብሮ ንሳ'ያ። እታ ስድራ ከም ኣሃዱ እንተ ዘይሃልያ ግቡእ ተራኣ ዘይትጻወት እንተ ኾይና ግን ህላወ ሕብረትሰብ'ውን ኣብ ምልክት ሕቶ'ዩ ዘኣቱ። ኣብ መውዳእታ ኽብሎ ዝደሊ መራሒ ናይ ምዕባለ መንእሰይ እዩ። ምዕባለ ድማ ብመጸናዕትን ጻዕርን እዩ ዝብጻሕ። ኑቲ ናትካ እናዓቀብካ፡ መንነትካ ዘይትፈልጥን ኣብ ሕሉፍ እንታይ ከም ዝበርካ ዘይትፈልጥ እንተ ኩይንካ እቲ ንጹር መኣዝን ምዕባለ ኽትረክብ ኣጸጋሚ'ዩ።

ኣብ'ዚ ናትና ሓደ ሓደ ግዜ ዝርአዮ ጸቡቕ ናይ ቁልዑ መደባት ኣሎ። ንሱ ኸኣ ኣንበሳ ዝቐተለ ቁርበት ተኸዲኑ ዓቢ ኽብሪ ከም ዘወሃቦ ገይሮም ይነግርዎም። እዚ ዝከኣድ ኣቀራርባ'ዩ። ምኽንያቱ ንሩዕ እንተ ኾይንካ ሱብ ከም ዘኽብረካ ኢኻ ኑቲ ቁልዓ እትምህሮ ዘለኻ። ንሱ ድማ ንሩዕ ክኸውን ክጽዕር ይተባብዕ'ዩ ዘሎ። እዚ መደባት ቀጻልነቱ ከመይ'ዩ ምስ'ቲ ብቐጻሊ ዝገሶ ብጥብቂ ኣይከታተሎን'የ።

ጴጥሮስ መንግስ፥

ሰሌ መጠቓለሊ ሓሳብ እንተ ሃልዩካ፡ እንተላይ ነታ ቐሪብ ዝበረት 'ተራ መራኽቢ ብዙሃን ኣብ ፊልምታት' እትድህስስ ሕቶ ዝኸውን መልሲ ክትህብ ዕድል ናጥኻ'ዩ።

ሰሎሞን በርሀ፥

እወ ተራ ፊልምታት ኣብ መራኽቢ ብዙሃን፡ ኣብ ባህሊ ኣብ ብዙሕ መዳያት ኣቕለልካ ዝርአ ኣይኮነን። ብኡ መንጽር ብዙሕ ወጻኢታት ገይርና ተኸታቲልቲ ፊልምታት ኣቕሪብና ኢና። ገለ ፊልምታት ልክዕ ይድገም'ዩ። ምኽንያቱ ሓደ ሱብ ብንእሽትኡ ከሎን ምስ ዓበየን ኣረዳድኡ ስለ ዝፈላለ ክትደግመሉ ትኽእል ኢኻ። በቲ ሓደ ኸኣ ኣድላይነት ናይ'ቲ ትሕዝቶ ተራእዩ ኑቲ ሓደሽ ወለዶ እንተ ኣምጺኢካሉ ኣይጽላእን'ዩ። ምድጋም ብሓፈሻ ኣሎ። ብኸመይ፧ ኣብ ክንደይ ግዜ ዝብል ናቱ ፖሊሲ ኣለዎ።

ኣብ መውዳእታ ክብሎ ዝደሊ ለሚ ምሸት ንሕና ሓደ ሓደ ሓሳባት ኣቕሪብና ክንከውን ንኽእል ኢና። እቲ ዝበዝሕ ርእይቶ ግን ካብ'ዚ ገዛ'ዩ ነይሩ። ኣገዶ ጸቡቕ ድማ ነይሩ። ብዙሕ'ውን ተማሂርናሉ ኢና። ኣነ ንባዕለይ ሓያለ ጠቓሚ ርእይቶታት ስለ ዝረኸብኩ ከመስግን እፈቱ። ብዛዕባ እዚ ኣገዶ ዘዘራረብና ልምዓታዊ ሚድያ ብኸመይ ሱሓቢ ይኸውን ዝብል ዋላ ብደረጃ ዓለም ቡዓሂ'ዩ። ግና ከምቲ ኣቐዲሙ ዝበሃል ዝበረ ብወኒ እንተ ሰሪሕናስ ከሕሕይሎ ንኽእል ኢና። ወኒ ክንብል እንከለናሲ ናይ'ቶም ጋዜጠኛታት ጥራይ ዘይኮኑ ወኒ ናይ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ዝሃጥፍ መንእሰይ፡ ወኑ እንተ ድኣ ሓይሉ ተበሪቢሩ እቲ ሚድያ ጥራይ ዘይኮኑ ኩሉ ነገር እዩ ኽሕይል።

ንኣብኡት እቶም ኣባላት ሃማመተኤ ዘለኹም ኑቲ ናይ መንእሰያት መደብ ሱሓቢ፡ መሳጢ ክንገብሮ ከሐይሎ ኢና እንተ ኢልኩምሲ ክገበር ዝከኣል'ዩ። ናይ ኩሉ መንእሰይ ንኣብኡት ኣብ ሚኒስትሪ ጥዕናን ካልእን ዝርከብ መንእሰይ መደብኡ ብሚድያ ኽሐይሎ እንተ ኽኢሉ ዕወት ሰራሕ ኽሰርሕ ይኽእል'ዩ።

በዚ ኣጋጣሚ ኸኣ ከላትኩም መንእሰያት ካብና ካብ ጋዜጠኛታት ጥራይ ከይተጸበኹም፡ ኽትሳተፉ እምሕጸን። ምኽንያቱ ተሳትፎ ናይ ኩሉ'ዩ ኑቲ ሚድያ ኽሐይሎ ዝኽእል። ስለዚ በዚ ኣጋጣሚ ኩልኹም ክትሳተፉ፡ ኣበርክቶኹም ክትገብሩ እጽውዕ። ወኒኹም ኣበራብሩኹም ንዓና ኽትተባራብሩና እላቦ።

ጴጥሮስ መንግስ፥

ሕራይ ኣቶ ሙሓድ ሱሌማን፡ ዶክተር ሰናይት ባህታ፡ ኣቶ ሰለሙን በርሀ የቐንየልና። መደብና ኣብ'ዚ ወዲእና ኣለና።

***

## ደሃይ ማሕበር

# ንዝያዳ ስራሕ ዝድርኽ ገምጋም

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፣ ካብ 25-27 ጥሪ “መንእሰይ ይንቃሕ፣ ይወደብ፣ ይተዓጠቕ” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፣ ኣብ ደሴት ሓሪት ዓመታዊ ገምጋም ስራሕ ኣካይዱን ናይ ዝቐጽል ዓመት ውጥን ስራሕ ኣጽዲቑን።

ኣብ'ቲ ኣስታት 200 ዝኾኑ፣ ሓለፍቲን ወከልቲ ካድራት መንእሰያትን ዝተሳተፍዎ ኣኼባ፣ ሓለፍቲ ክፍልታትን ዞባታትን ማሕበር ኣብ ዘቕረብዎ ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ፣ ካብ'ቲ ንዓመተ-ስራሕ 2015 ዝተወጠነ፣ ኣብ ውድባዊ፡ ፖለቲካውን ማሕበራ-ቁጠባውን መዳይ ብዓወት ከም እተሰላሰለ ተገምጊሙ።

ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ክተዩድ ዝጸንሐ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፣ ስልጠና ካድር 16 ዙርያን መሳኽቱሒ ስልጠና 15 ዙርያ ካድርን፣ ትካላዊ ዓቕሚ ማሕበር ንምዕባይ ንሓለፍቲ ማሕበር ዝተዋህበ ስልጠና ምሕደራን መራሕነትን፣ ኣብ መንእሰያት ሞያዊ ዓቕሚ ንምምዕባል ዝተዋህበ ዝተፈላለዩ ስልጠናታት፣ ቀያሕቲ ዕምባባ ዘተኣማምኑ ሕመረትን ኣብ ትምህርቶም ንሽልማት ዝበቕዑን ንምጕባርም ዝተኻየዱ ስርሓት፣ ኣብ ምምልማል ጸቢብ ውዳብ ንዝተዩድ ስራሕ ዝድርዕ ኣብ 8ይ ክፍሊ ዝተጀማመረ ምምልማል ፊተውራሪ፣ ዑደት ካድራት ናብ ታሪኻዊን ልምዓታውን ቦታታት፣ ጥሙር ባህላውን ስፖርታውን መደባት፣ ተሳታፍነት መንእሰያት ኣብ ዓበይቲ ሃገራውያን በዓላት፣ ምሕያል ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን ማእቶትን፣ ዝምድናታት ንምሕያል ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን መዳይ ዝተሰላሰሉ ስርሓት ብዕምቈት ብምርኣይ ዝምስገን ጕስጓስ ከም ዘርኣየ ተገምጊሙ።

ንዓመታዊ ውጥን ስራሕ ኣብ ዝምልከት፣ ማሕበር ናይ 2016 ውጥን ስራሓ፣ ኣቐዲሙ ብ20 ሕዳር 2015 ሓለፍቲ ክፍልታትን ዞባታትን ከም ኡ'ውን ኣብ ዞባታት ሓለፍቲ ክፍልታት ውዳበን ፖለቲካን ኣብ ዝተረኽቡሉ ኣብ ኣስመራ ኣዳራሽ ጁንጀር እዩ ሓንጺጽዎ ጸኒሑ። ኩሎም ሓለፍትን ወከልትን ማሕበር ኣብ ዝተረኽቡሉ ኣብ ደሴት ሓሪት ኣብ ዝተቓነየ ዓመታዊ ኣኼባ ድማ ርሱን ክትዕ ብምኽያድን መመሓየሺ ሓሳባት ብምውሳኽን ክዕቀን ብዘኽእል ኣገባብ ክሰርሓሉም ኣብ ሓባራዊ መረዳእታ ተበጺሑን ጸዲቑን።

ካብ'ቶም ኣብ ውጥን ዝሰፈሩ ዓበይቲ መደባት ማሕበር እዞም ዝስዕቡ'ዮም፥

ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ዓመታት ብኣተኩሮ ምስራሕን ዕቱብ ገምጋም ምኽያድን ብዙበል መርሓ ክተዩድ ናይ ዝጸንሐ ንጥፈታት፣ ንመጻኢ ከም ተሞኩሮ ስራሕ ኮይኑ ከገልግል ምእንቲ፣ ኣብ ቀዳማይ መፋርቕ ናይ'ዚ ሒዝናዮ ዘሎና ዓመት፣ ናይ ዝሓለፉ ክልተ ዓመት ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ ተጻፊፉ ከም ዝቐርብ ክግበር'ዩ።

ኣብ ሳልሳይ ርብዒ ዓመት ናይ ዝሓለፈ ዓመት ተኣታቲዮም ዝጸንሑ ሓደስቲ ኣገባብት ውዳብ (ፊተውራሪ፣ ማእከላይ ካድር)፤ ውጽኢት ውዳብ ዘርእዩ ዓበይቲ ጥሙራት መደባት (ማእቶት፣ ሰሚናራት፣ ባህላዊ ጕስጓስ) ኣብ'ዚ ዓመት'ውን ብዝሓየለ ንኽቕጽሉ ክስረሓሉም'ዩ።

ኣብ ዜናዊ መደባት ማሕበር ክተዩዱ ዝጸንሑ ገምጋማት (እንተላይ ምስ ሚኒስትሪ ዜና) ኣብ ምጽፋፍ በጺሖም ብምህላዎም፣ ኣብ'ዚ ዓመት ንዝዓበየ ወጽኢት ከስርሕ ብዘኽእል ኣገባብ ተሳኢሉ ስለዘሎ፣ ንትግባረኡ ብዕቱብ ክስረሓሉ'ዩ።

ኣብ ዝምድናታት ወጻኢ ኣብ 2015 ዝተረኽበ ኣሳልጦ ብምግምጋም፣ ኣብ ከባቢና






ኣብ ዘለዋ ውድባት ዝጸንሐ ቦታ ብምዕቃብ፡ ብፍላይ ምስ'ተን ኣቐዲመን ደሓን ጽልዋ ኣብ ዝጸንሐን ብዙሓየለ ንምስራሕን፡ ኣብ'ተን ብደረጃ ተሳታፍነት ጥራይ ክንጠፈለን ዝጸንሐ ድማ ጽልዋ ማሕበር ንምዕባይ ክሰርሓሉ'ዩ።

ብፕሮጀክት "ምሕያል መንእሰያት" ክፍፀድ ዝጸንሐ ናይ ስልጠናታትን ናይ ሓበሬታ ማእከላት ንምኽፋት ክሳለጥ ዝጸንሐ ስርሓት፡ ናይ 2015 ተሞክሮ ተደሚሩዎ፡ ዝያዳ ንምዕባዩ ናይ ትግባረ መደባት ተሓንጺጾም ኣለው።

ኣብ ዓመት 2016 ብኽፍልታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን ዝትግበሩ መደባት ብዝርዝር ቀሪቡ እኳ እንተኾነ፡ ብጽሙቕ ዝበለ መልክዑ ከምዚ ዝስዕብ ይቐርብ፡

### ኣብ ውድባዊ መዳይ፡

ማሕበር፡ ብቐንዱ ናይ ውዳብ ትካል እዩ። ንመንእሰያት ብዝተፈላለየ ኣገባብ ብምውዳብ ድማ ኣብ ትሕቲ ጽላል ማሕበር ውልቃውን ሃገራውን ዕላማታት ንኽዮጭብጡ፡ ኣብ ቀጻሊ ስራሕ ጸኒሑን ኣሎን። ማሕበር፡ ብሰፈሕን ጸቢብን ኣገባብ፡ መንእሰያት ይውድብን የማእዝንን። ሰፊሕ ውዳብ ንኹሉም ተመሃሮ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ከምኡ'ውን ኮለጃት፡ መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ካልኦትን ይሓቁፍ። ኣብ ጸቢብ ውዳብ፡ ብደረጃ ሕመረት፡ ዝተፈላለየ ክእለትን ካድራትን ዝሰልጠኑ መንእሰያት ዝጥርንፍ ኮይኑ፡ ኣብ ንጥፈታት ማሕበር ብቐጥታ ዝሳተፉን ኑቲ ስራሕ ውዳብ ብእወታ ዝጸልዉን መንእሰያት እዮም። ውዳብ ብኣገባቡን ጽልዋኡን ብቐጻሊ እናተሓደሰን እናረቐቐን እናዋሕለለን ክኸይድ ዘለዎ'ዩ። ስለዝኾነ ኸኣ፡ ምሕያልን ምስፋሕን ኩሉ ቀጻሊታት ውዳብ ብቐዳምነት ዝሰራዕ ውጥን ኮይኑ ይሰርሓሉ ኣሎ። ምዕባይን ምውሓስን ኣባላትን ክእለትን፡ ምስፋሕ ውዳብ ተመሃሮን መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ብኣተኩሮ ክሰርሓሉም ተወጢኖም ዘለዉ'ዮም።

ኣብ 275 ጨናፍር 3,850 ብዘሒ ዘለዎም ኣካየድቲ ኣካል ውዳባት፡ ዳግመ ውዳበን ክፍፀደሉም እዩ። 3,750 ዝኣባላተን 119 ኣሃዱታት ሕመረት ስልጠና ክወስዱ፡ 14,135 ዝበዝሑም መንእሰያት ድማ ኣብ ክእለት ከም ዝጥርነፉ ክግበር'ዩ።

ኣብ 35 ከተማታት ጨናፍር ሰራሕተኛታት መንእሰያት ውዳበን ዳግመ ውዳበን ክፍፀድ፡ ኣብ 59 ምምሕዳር ከባቢታት ድማ ንጥፈታቶም ከም ዝሕይሉ ክግበር'ዩ።

ናይ ነፍሲ-ወከፍ ን/ዞባ ሽማግለታት ኣዕሩኽ መንእሰያትን ምውህሃድ ኣካላት መንግስትን ግንባርን ኣብ ሕቶ መንእሰያትን ብዝሓየለ ከም ዝጥፍ ክግበር'ዩ።

ኣብ'ተን ብኣተኩሮ ንሰርሓለን ጨናፍር ዝተወደቡ መንእሰያት ብቐጻሊ ናይ ውዳብ ኣምር ንኽህልዎም ሰሚናራት ከም ዝፍፀደሉም ክግበር እዩ።

### ኣብ ፖለቲካዊ መዳይ፡

ማሕበር፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምዕባይ ዝተፈላለዩ መደባት ከተግብር ጸኒሑን ኣሎን። ዝተፈላለዩ ዓበይቲ ሰሚናራት፡ ኣስተምህሮታትን ስልጠናታት ካድርን ዝኢ ዕላማ'ዚ ንምጭባጥ ብቐጻሊ ዝፍፀዱ መደባት እዮም። ሕጂ'ውን እንተኾነ፡ ማሕበር፡ ሃገር ኣብ ድንድል መቐየሮ ኣብ ዘላትሉ እዋን፡ ራእዩ ህዝብን መንግስትን ኣብ ዞጭብጥ ራህዋን ብልጽግናን ከም ዝበጽሕ ንምግባር፡ መንእሰያት ፖለቲካዊ ንቕሓቶም ክብ ክብልን ተሳታፍነቶም ኣብ ኩሉ መዳያት ክዕብን ሓደ ካብ ዓበይቲ ሒዝዎ ዘሎ መደባት እዩ።

በዚ መሰረት ኣብ'ዚ ሒዝናዮ ዘሎና ዓመት፡ 741 ዝቑጸርም መንእሰያት ኣብ ኩለን ዞባታት ናይ ማእከላይ ደረጃ ካድር ስልጠና ከምዝወስዱ ክግበር፡ ብደረጃ ሃገር ድማ ናይ 2ይ ደረጃ ካድር ስልጠና ብጠምጋም ን350 መንእሰያት ክወሃብ'ዩ። ብተወሳኺ ን10800 መንእሰያት (ሕመረት) ሰሙናዊ ዝፍፀድ መደባት ፖለቲካዊ ትምህርቲ፡ ናይ ፊልም ምርኢት፡ ናይ ዘተን ክትዕን መደባት ከም ዝህልዎም ክግበር'ዩ። ኣብ 35 ጨናፍር'ውን ገባኤታት (ናይ ተማሃሮን ሰራሕተኛታት መንእሰያትን) ክፍፀድ እዩ። ስልጠና መሪሕነትን ምሕደራን ካብ ኣ/ኣካል ጨናፍር ክሳብ ንኡስ ዞባታት ዝበጽሕ ክዋሃብ'ዩ።

### 3. ኣብ ማሕበራዊ መዳይ፡

መንእሰያት ኣካላዊን ስነ-ኣእምሮኣዊን ጥዕናን ዝወሃ፡ ትምህርትን ሞያን ዝመለለዮኦም ብሰላት፡ ንሕሉፍ ህሉዋን መጻእን ብውድዓዊ መገዲ ክርድኡን ክየገዝቡን ዝኽእሉ ኣመዛዚኖቲ ኾይኖም ኩሉ መዳያዊ ብቑዓት ንኽወ ንኾኑ፡ ኣብ ርእሲ ፖለቲካውን ውድባውን ንቕሓት፡ ማሕበራ-ቁጠባዊ ንቕሓት ከም ዝውንኑ ንምግባር'ውን ምስ መሻርኽቲ ብምዃን ኣብ ቀጻሊ ጻዕሪ ይርከብ።

ካብ'ቲ ኣብ ማሕበራዊ መዳይ ዘቐንዕ ተወጢኑ ዘሎ ንጥፈታት ንምጥቃስ፡ ጥዕና መንእሰያት ንምሕላው ብመገዲ ESMGን ዞባታትን ክፍሊ ፕሮጀክትን (ማ.ቤ.ጽሕፈት) ዝሳተፍዎ ኣስተምህሮታት ከምኡ'ውን ናይ ተንቀሳቃሲ ምርኢት ቪድዮ (MVU) መደባት ኣብ ኩለን ዞባታት ክፍፀድ'ዩ። ብተወሳኺ፡ ኣብ 9 ኮለጃት ናይ ኢንተር ኮለጅ መደባት፡ ብደረጃ ኮለጃት፡ ዋርሳይ ይከኣሎ፡ ማጥስ፡ ዓዲ-ሃሎ፡ ኣፍሄምባል ከምኡ'ውን ኣብ ኩለን ን/ዞባታት ዝተፈላለየ መደባት ዝሓዘ ቅኑ-መንእሰያት ክፍፀድ'ዩ። ከም ኣካል ጸንብል እየቤል በዓል ናጽነትን 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን እውን ኣብ ኩለን ዞባታት ቅነ ውዳበታት ክፍፀድ እዩ።

ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘሰምየ ናይ መዛዘሚ ቃሉ፡ ብስላ ዕዙዝ ተወፋይነት ኣባላት ማሕበር፡ ኣብ 2015 ዝተሰላሰሉ መደባት ንዚያዳ ስራሕ ዝደርኽ ብምዃኑ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ልሙድ መደባት ማሕበር፡ ጸንብል እየቤል መዓልቲ ናጽነት ኤርትራ ብድምቀት ንምጽንባሉ መንእሰያት ብዘለዓለ ክሰርሕሉ ከም ዝዋዕኡ ጠቒሱ፡ ትርጉም ናጽነት ብዕምቈት ዘረድኡ ቅያን ጅግንነትን ናይ'ቶም ኣብ ምምጻእን ምዕቃብን ናጽነት ህይወቶም ዝኸፈሉ ዘኩልሕን ታሪኻዊ ተልእኾ ናይ'ዚ ሓድሽ ወለዶ ዘጸርን ዝተፈላለዩ መደባት ክፍፀዱ ምዃኖም'ውን ኣብሪሁ።

ኣብ'ዚ ዓመት ብተወሳኺ፡ ካብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን ዝሳተፍዎ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኣብ ሳዋ ዝቃንዓሉ ዓመት ምዃኑ ብምዝካር'ውን ምስ መሻርኽቲ ብምትሕብባር፡ መንእሰያት ወደብቲን ኣማእዘንትን መደባቶም ኮይኖም ንፍልይቲ በዓሎም ብፍሉይ ድምቀት ኩብዕልዋ ባይታ ክጣጠሓሎም ምዃኑ ገሊጹ።

ብጻይ ሳልሕ ኣብ መወዳእታ፡ ንመንእሰያት ምሕያልን ንብድሆታት ብዘዐወት ክምክቱ ዘኽእሎም ዕጥቂ ከም ዝዕጥቁ ምግባርን ንማሕበር ጥራይ ዝገደፍ ሓላፍነት ስለዘይኮነ፡ ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ዝግበር ሽርክነት መተካእታ ዘይብሉ ኣማራጺ ብምዃኑ ጸጋታት ብምውህሃድ ንረብሓ መንእሰያት ክሰርሓሉም ምዃኑ ኣረዲኡ።



# እታ ስእሊ

ሸሞንዲ ዑቕባሚካኤል

ጹሓይ ኣመና መሪር'ኳ እንተ ነበረት ንዓይ ግን ምቅርቲ'ያ ነይራ። ልዕሊ ኽሉ ሞራልን ተስፋን ነይሩኒ። ወለደይ ክረኽብ ህንጥይቲ ስለዝነበርኩ ብሓቦ መገደይ ቀጸልኩ። ግን ነዊሕ ኣይሰጉምኩን። ኣብ ነፍሲወከፍ 100 ሜትሮ ከዕርፍ ኮፍ እብል። ወዮ ማዕበል ፈሲታ ናጽነት ደኣ ደሪኹኒ እምበር፡ ቡቲ ዝነበረኒ ስንክልናስ ክንድኡ መገዲ ክጉዓዝ ኣይምተገብአን። ኑቲ ዝነበረኒ ቀንሲ ንምሕዋይ ኣብ ሕክምና ነዊሕ እየ ደቂሰ። ኑብሰይ ገና ጸማልያ እዩ ዝነበረ።

ኣብ ውግእ ሕረት ግንባር ደቀምሓረ እየ ቈሲለ። ብቐንዱ እቲ መጥቃዕቲ ናትና ተበግሶ እዩ ዝነበረ። ብ6 ነሓሰ 1990 ልክዕ ሰዓት ሓሙሽተ ንግሆ ብወገንና ዝተወሰደ መጥቃዕቲ እዩ ነይሩ። ጸላኢ ብወገኑ፡ ንመጥቃዕቲ ወገን ንምብዳህ ብከቢድ ብረት ኣጽዒቑ ክድኅብደብና ጀመረ። ብወገን ጸጋም ንዝነበሩ ኣባላት መሰርዐይ ንምክትታል ከኣ ኣብ መከላኸሊ ቦታይ ተንሲአ ናብኣቶም ገጸይ ክሰጉም ጀመርኩ። ኣብ'ቲ ዝደለ ከይበጻሕኩ ግን ብዮማን ጎድነይ ዝነበረ ብሬን ጸላኢ ይሃርመኒ። ዝቖሰልኩሉ ግዜ ሰዓት ሸውዓተ ከባቢ እዩ ነይሩ። ተወጊአ እንከለኹ'ውን ካልኣይ ግዜ ቦምባ ሞርታር ደገመኒ። ማህረምተይ'ውን ኣዝዩ ከቢድ ኮነ።

ድሕሪ'ዚ ሸሻይ ኪዳን ብጉያ መጺኡ ጉቲቱ ናብ ከውሊ የውጽኣኒ። ኣብ ውሽጢ ሓጺር ህሞት ድማ ዳርጋ ሸሞንተ ንኸውን ውጉኣት ኣብ ሓንቲ ስንጭሮ ተኣከብና። ሕጂ ኣብ ዝዝከሮም ውጉኣት፡ መራሒ ጋንታ ወዲዓብደላ - ፍረኣብሱ ተሃራሙ ኣብ መጥባሕቲ ኣሃዱ ምስ በጽሐ ዝተሰውአ- እስማዒል ዝበሃል ማንጁስ'ውን እግሩ ተቖሪጹ። ኣብ'ታ ቦታ ብዙሒ ውጉኣት ተኣኪብና ስለ ዝነበርና እቲ ባሬላታት ንኸላትና ክኣኽለና ኣይከኣለን። ብወኪይ ከም መራሒት መሰርዕ መጠን ቀዳምነት እቶም ብጾተይ ክለዓሉ ድፋኢት ይገብር ነበርኩ። ብኡ ምኽንያት ኣብ'ታ ውጉኣት ዝተኣከብናላ ስንጭሮ ድሕሪት ተረፍኩ።

እቲ ዝተፈተነ ህጁም ኣብ መሰረቱ ከምቲ ዝተሓሰቦ ስለ ዘይሰለጠ ኸኣ ምዝላቕ ኮነ። ሽዑ ኣዛዚ ቦጦሎኒና ተሰፋልደት ሰዩም፥

"ቀልጥፉ ውጉኣት ኣውጽኡዎም!" ክብል ድሮ ህጹጽ ትእዛዝ ሂቡ እዩ።

እቶም ብጾት ከኣ፡ "ባርሀት ኑር ጥራይ ተሪፋትና ኣላ፡" ይብሉዎ።

"ኣሳልዩዋ!"

"ከቢድ እዩ መውጋእታ።"

"እሞ ኣበይ ጸኒሕኩም? ከቢድ እንተ'ኾይኑ መውጋእታ ቀዳምነት ንዕኣ ክትሃቡዋ ነይሩኩም።"

ብጾተይ፡ ንዓይ መሰከሚ ዝኸውን መሸማዕ ብምቕዳድ፡ ከምኡ'ውን ንቃሪዛ ዝኸውን ዕንጸይቲ እናቘረጹ ከለዉ፡ ዓሊካ ቅድሚት ክትዋጋእ ጸኒሓ ኣብ ጎድና ምስ ዝነበሩ ብጾት ድሒራ ተርኪባ። ግዜ፡ ድሮ ከባቢ 11፡30 ኮይኑ ነበረ።

"ንምንታይ ደሊ'ኹም ገረብ ትቖርጹ?" ክትብል ዓሊካ ሓተተት።

"ባሬላ ስኢና፤ ንጓል ኑር ክንስከመላ።"

"ግደፉዎ ኣይትቕረጹ! ባዕለይ ክሓዝላ እየ"፡ ኢላ፡ ኑቲ ሳንጣ ቦምባ ኣርፒጂ ንኻልኦት ብጾት ሂባ ሓዘለትኒ። መቕሰልተይ ከቢድ እዩ ነይሩ። ጥይት ብሬን ብሕቘይ ኣትዩ ብኸብደይ ስለ ዝወጽአ መዓናጦይ ወጺኡ እዩ። ብኸምኡ ምኽንያት ምጥዓም ስለ ዘሰኣኒ ከምቲ ምስ ዓሊካ ኣብ ስእሊ ተሓዚልና ንረኣዮ ንቡር ኣቃውማ ኣይነበረንን። እቲ ጋዜጠኛ፡ "ሓንሳብ'ባ ክንስእለክን ተጸሚምክን ደው በላ፡" ኢሉ ስለ ዘዳለወና ግን፡ ቅሩብ ቅንዕ ኢለ ኣብ ዝባን ዓሊካ ተሳኢለ።

ኣብ'ቲ ሰዓት'ቲ ቡቲ ደው ዝበልና ሰኣላይ ሕጉስቲ ኣይነበርኩን። ቀምነገር ዝጉበር ዝነበረ ኮይኑ ስለዘይተሰምዓኒ፡ "ንስኻ ኸኣ ኣርኪብካ!" በልኩ ብውሽጠይ። ሕጂ ግን ነዛ ስእሊ'ዚኣ እናኣክርኣ ብመንፈስ ናብ ውግእ ሕረት እጓዓዝ።

ውግእ ሕረት፡ ነዛ ኣብ ምሉእ ህይወተይ ኣሰንባራት ኮይና ዘላ መቑሰልተይ መንቀሊት ቦታ ስለዝኾነት ኣይርስዓን። ኣብ'ቲ ውግእ ምስ ቈሰልኩ፡ ኣብ ሕክምና ቦጦሎኒ ናይ ቃንዛን ካልእን መርፍእ ድሕሪ ምውሳድ፡ ናብ ሕክምና እንዳ 70 ክፍለ ሰራዊት እየ ተላኢኸ። ደም ፈሲሱኒ ወዲአ ስለ ዝነበርኩ፡ ቡቲ ሓንቲ ኢደይ ደም ቢታ ካልኣይቲ ኸኣ ናይ ሓይሊ፡ ክልተ እንፍጅን ብሓንሳብ ሂቦምኒ።

ኩነታተይ ግን ብኸምኡ ዝዕገስን ዝመሓየሽን ቀሊል መውጋእቲ ኣይነበረን። ከይደንጎኹ'ውን ቀጥታ መጥባሕቲ ገበርኩ። እንደገና ኣብ መደንዘዚ ከይተበራበርኩ ብህጹጽ ናብ ማእከላይ ሕክምና - ናብ ሰንዓፈ ተጓዓዝኩ። ኣብ ሕክምና ሰንዓፈ ንጽባሒቱ ሰዓት ሸሞንተ ንግሆ እየ ተበራቢረ። ክበራበር ከለኹ፡ ጸቡቕ ጉዝውቲ ኣብ ከባቢየይ ርእየ ተገሪመ። ኑብሰይ እንተፈተሽኩ'ውን ኩሉ ብመሐከሚ ተሸፋፊኑ። ብጎድነይ ከኣ ፑልሱቶል - ሽንቲ መውጽኢ ማለት እዩ - ተጌሩለይ። ንኣርባዕተ ኣዋርሕ ብኸምኡ ተጠቒመ እሸይን ነይረ። ንሽዱሽተ ኣዋርሕ ዝኣክል ግዜ ኸኣ ብሰብ ምእላይ ቀጸልኩ።

"ንጓል ኑር መስተያት ኣይትሃብዋ፡" ዝብል ኣብ ሓኪይም መምርሒ ተዋሂቡ ነይሩ። እቲ ናይ ድሕሪት ማህረምተይ ሕማቕ ስለዝነበረ፡ እንተ ርእየዮ ተስፋ ክይቁርጽ ምእንቲ እዩ

ነይሩ እቲ ምኽንያት። ዝኢ መምርሒ'ዚ ዘይሰምዐት ሓንቲ ርሻን ትብሃል ጋሻ ውግእቲ ስለ ዝመጸኣት ግን ብገርሃ እንኮላ መስተያት ሃብኪ ኢለ ኣታሊለ መቐሰልተይ ርእየዮ። ሰንቢደ! ገፊሕ ስለ ዝበረን ብሕቖይ ጥራይ ስለዝደቅሰን ክፉእ ትርኢት እዩ ነይሩ። ብጣዕሚ ተሰሚዑኒ፤ ገጸይ ማዳ ከውጽእ ኣይደንገየን።

ብዘሽሎ ፍሉይ ሓኪም እዩ ዝከታተለኒ ነይሩ። ኣብ ኣፍዓበት፡ ዶክተር ወረደ ዝበሃል ብክርስታላይን እናሓጸበ ይከታተለኒ ነይሩ። ኣብቲ ሕክምና ከለኹ ግን ካብ ትጸቢት ወጻኢ ሓደገኛ ዝኾነ ክስተት ኣጋጢሙኒ። ምኽንያቱ ዘይንብርን ኩብደይ እናተኻፍሐ ስለዝመጽኣን።

እታ ሓኪም ካልኣይቲ ወረደ ምስ ረኣየትኒ ሰንቢዳ። "እዛ ቁልዓ ካብዚ ኩሉ ሽግር ወጺኣስ ሕጂ ኸኣ! ..." ኢላ ብጣዕሚ ተሻቒላ። ድሓር ዶክተር ወረደ መጺኡ እንደገና ናብ መጥባሕቲ ኣእተወኒ። ዳግማይ ኩብደይ ከፊቱ ምስ ፈተሸ ኸኣ፡ ኣብ ቀዳማይ ስራሓም ኣብ ውሽጢ ናውቲ ኩብደይ ዝተረስዐ ጎማ ናይ እንፍጅን ጸንሖም። ንዕኡ ኣልዩም ከኣ እንደ ገና ሰፍዮም ዓጸዉ።

ሕጂ ኣብ ርእሲ እቲ ቀዳማይ መጥባሕቲ ክጉብር ዝተዋህበኒ መደንዝዝ ካልኣይ ግዜ መጥባሕቲ ክጉብር ከለኹ ኣብ ዝተቐራረበ ግዜ ደጊመ ስለ ዝወሰድክዎ፡ ንሓሙሽተ መዓልታት ሃለዋተይ ኣጥፊአ ደቀስኩ። ምስ'ቶም ውጹዓት እየ ደቂሰ ዝበርኩ። ክይተበራበርኩ መዓልታት ስለ ዝሐሉ፡ ዶክተር ወረደ፡ በዚ ጻብዕቲ ኢዱ ኳሕኳሕ ምስ ኣበለኒ ብር ኢለ። ድሕሪኡ ፈኩሰ መግቢ እናመገቡ ዕቱብ ምክትታል ገበሩለይ። ብፍላይ ዶክተር ወረደ፡ ክበልዕ ከምዝለኒ፡ ሞራል ክጉብር ከምዝለኒ ኣጆኺ እናበለ ብዙሕ ኣተባብዑኒ።

ኣብ ዓውደ-ውግእ ክቑሰል መጀመርታይ ኣይነበረን። ብ1986 ኣብ ደብረ-እመን ጸጋማይ ኢደይ ተወጊአ። ኣብ ምድምሳስ ናደው እዝ ጸጋማይ እግረይ ተወጊአ። ዕለት 11/12/1988 ኣብ መጥቃዕቲ ከረን ከም'ኡ'ውን 1989 ኣብ እንሲ ሮራመንሳዕ የማናይ ኢደይ ተወጊአ። ወርሒ 3/1990 ኣብ ፊረሰገ ክሳደይ ብንጥርጣር ቦምባ ተሃሪመ። እዘን ዝጠቐስኩወን መውጋእቲ ኣብ ሕክምና ዘደቀሳኒ ጥራይ'ምበር ነንኣሽቱ ወሲኽካስ ብተደጋጋሚ መቐሰልቲ ኣጋጢሙኒ ነሩ።

እቲ ኣብ ፈረሰገ ክሳደይ ዝቑሰልኩሉ ግዜ፡ ክፍለ ሰራዊት 52 ንእንዳ 61 ክፍለ ሰራዊት ተኪእና ኣብ ዝኣተናሉ ውግእ እዩ። ሰዓት ሸሞንተ ምሸት ንጸላኢ ክንደፍእ በጦታና እናሓዘና ከለና፡ ኣብኡ ዝጸንሐ ውተሃደር ከይረኣኹዎ ቦምባ ደርብዩለይ። ካልኣት ተጋደልቲ ግን ጋስጥር ዝበሃል ዘይፈለጥናዮ ካብ ርሑቕ ዝድርብ ቦምባታት ምኻኑ ይገልጽዎ። ኣነ ሸዑ ኣይተረድኣንን፤ ብጹተይ ገለ መልእኽቲ ንምትሕልላፍ እምኒ ዝድርብዩለይ ዘለዉ እዩ መሲሉኒ ነይሩ።

እታ ቦምባ ዳርጋ ኣብ ልዕሊ ብረተይ ስለዝሃረመት፡ እታ ብረት ኣብ ክልተ ተቖሪጻት። ኣነ ኸኣ ኣብ ምሉእ ኣካላተይ ተሃሪመ። እቲ ውግእ ጽዕጹዕ ስለዝነበረ ብጾተይ ንድሕሪት ኣዝለ ቖምም። ኣነ ግን ዳርጋ ሃለዋተይ ስለዘጥፋእኹ ኣብኡ ተሪፈ። ጸኒሐ ግን ክርድኣኒ ጀመረ። "እሞ ብሓቂ ደየ ኣብ ኢድ ጸላኢ ዝወድቕ ዘለኹ! እንታይ ክጉብር ኣሎኒ? ተንፋሒኹ ክወጽእ ኣሎኒ። ወይ ኑብሰይ ክቐትል ኣሎኒ" ኢለ እናሓሰብኩ ከለኹ፥ ብጻይ ሳቤቶ መራሒ ጋንታ፡ "እስከ ዝተረፉ ውጉኣትን ስዉኣትን እንተልዮምና ንቈጻጸር፡ መን ተሪፉ? ..." ኢሉ ምስ ተቖጻጸረ፡ "በዓል ባርህት፡ በዓል ኣበዶም፡ ከበዶም እታ ሓዳስ ተጋዳሊት ለተንከኤል፡ ኣርባዕተ ተወጊኦም ተሪፎም ኣለዉ። ባርህት'ኳ ርእሳ'ውን ተሃሪማ ስለ ዝወደቐት ተሰዊኣ እያ ትኸውን ..." ዝብል ዘረባ ብንጹር ሰሚዐ።

"እሞ ንሕና ስዉኣትና ከይቀበርና ውጉኣትና ከይኣልዓልና ነዝልቐሉ ምኽንያት ስለ ዘየለ ክንሃድም ኣሎና!" ኢሎም፡ ንዓና ንምውጻእ ዳግም ሃጀሙ። በቲ ዝሰማዕኩዎ ድምጺ ተሰፋ ስለዝገበርኩ ኸኣ ተንፋሒኹ ክወጽእ ፈቲኑ። ከምኡ ክጉብር ከለኹ ግን በቲ ጋምሰታ ጸደፍኩ። ክይተረድኣኒ ኣውያት ስለ ዝገበርኩ ኸኣ ድምጸይ ሰሚዖም ብጾተይ መጺኦምኒ። ዋስላ ዝበሃል ሓኪም ጋንታን ሽሻይ ኪዳነ መራሒ መስርዕን ሸሪፎን ጠያይት እናዘበጦም ብጉያ መጺኦም ኣልዒሎምኒ። መውጋእተይ ኣብ ምሉእ ኣካላተይ ስለዝነበረ ብምሉኡ ኩዓውንተይ ኣውጺኦም ንኸሕክሙኒ ዳርጋ ፍርቂ ሰዓት ወሲደሎም። መውጋእተይ ከቢድ ስለዝነበረ'ውን ንዚያዳ ክንክን ናብ ኣፋዓበት ተለኣኽኩ። ኣብ ኣፍዓበት ሰለስተ ወርሒ ክሕከም ጸኒሐ ምስ ሓወኹ ናብ ኣሃዱየይ ተመለስኩ።

ኣሃዱና ደቡብ ሰገሩ ግንባር ደቀምሓረ እዩ ጸኒሑኒ። ቅድሚ ኣብ መስርዐይ ምብጽሐይ ሕክምና ቦጦሎኒና እየም ተቐቢሎምኒ። ሓኪም ቦጦሎኒ ኩነታተይ ምስ ረኣየ፡ "እሞ ባርህት ኣብ'ዚ ምሳና ክትጸንሒ ኢኺ፤ ምኽንያቱ ኑብስኺ ኣይተመልሰን ዘሎ፡ " በለኒ። ኣነ ኸኣ፡ "ድሓን፡ ንብጾተይ ዋላ ዋርድያ ክሕግዞም፡ ክኸይድ'የ፡" ኢለ ናብ መስርዐይ እኸይድ። ናብ መስርዐይ ድሕሪ ምምላሰይ፡ እንደገና ድሕሪ ሰሙን ብወገን ሕረት ምስ ሃጀምና ብኸቢድ ቈሰልኩ። በዚ ኣቓዲመ ዝገለጽኩዎ ምኽንያት ከኣ ካልኣይ ግዜ ናብ ሕክምና ኣፍዓበት ተጓዒዘኩ።

ንሽዱሽተ ወርሒ ኣብ ሕክምና ኣፍዓበት ድሕሪ ምሕካመይ ግን፡ ምርኩስ ገይረ ክንቀሳቐስ ጀመርኩ። ንዶክቶር ወረደ ሰደደኒ ምስ በልኩዎ ከኣ ናብ ናይ ክፍለሰራዊት 52 ሕክምና ሰደደኒ። ሕክምና ክፍለ ሰራዊት 52 ሸዑ ኣብ ማዕረባ እዩ ነይሩ። ኣብኡ ንኽልተ ወርሒ ድሕሪ ምጽናሕ ከኣ ኣብ ወርሒ ሸሞንተ ናብ ቦጦሎኒ ክልተ - ኣብ ዓደብዑር እያ ነይራ - ተመለስኩ።

ተጋዳላይ ዓዚዝ - ዶክቶር ኣብ ሕክምና ክፈለሰራዊት 52፡ "ዓጆኺ ክትሓውዩ ኢኺ፤ ግን ካብ ጥንሲ ክትጥንቀቒ ኣለኪ። እንተ ጠኒስኪ እቲ ማህረምቲ ብርቱዕ በሰላ ጉዲፉ ስለ ዘሎ ሽግር ኪጋጥመኪ ይኽእል'ዩ። ሽዱሽተ ዓመት ጸኒሕኪ ግን ምስ ሓካይም ተረዳዲእኪ ስጉምቲ ትወስዲ" ኢሉኒ።

***

ኣብ መገዲ እናዕረፍኩ ስለይ ነኺሰ ዓዲ ኣተኹ። ድሕሪ ናይ ሸሞንተ ዓመታት ምፍልላይ'ውን ምስ ወለደይ ገጽንገጽ ተራኺብና። ክልቲኦም ወለደይ ሸምጊሎም እዮም ጸኒሖምኒ። እቲ ህንጻ ገዛና ንባዕሉ ምሕዳስ የድልዮ ነይሩ። እንተወሓደ ውሽጣዊ ክፍሉ ምውጋን ከምዝድልዮ ተራእየኒ። ጉልበት ግን ካበይ ይምጻእ። ብጉልበት ናይ'ቶም ዝሸምገሉ ወለደይ ዝትግበር ኣይኮነን። ንዕኡ ክጉብሩስ ይትረፍ በ'ን ሓረሮ ቀልዮም ባዕላቶም ክሰትዩ ይሸገሩ ነበሩ። ኣብታ ገዛ ስንክል ንስንክል ይተሃራረሙ ብድንኽል ከም ዝተሃለ ሓደ ካብቲ ካልእ ዘይሓይሽ ኩንና።

ኣብቲ ቅነ'ቲ ብዘተኻእለኒ ንወለደይ ክሕጉሶ ኣብ ውሽጢ ገዛና ንጸው ነጀው እናበልኩ ከለኹ፥ ብጣዳም ዝፈልጦ ዝጠዓመኒ ድምጺ ሰማዕኩ። ካብ ውሽጢ

ንደገ ቅልቅል እንተብልኩስ ተጋዳሊት ኤልሳ ኪዳነ - ዓሊካላ፡፡ እቲ ናይ ብሉቂ ሓንስ ማለት፡ ንሱ እቲ ንገጽ ዓሊካላ ምስ ረኣኹ ዘሰራሰረኒ ስምዒት ክኸውን ኣለዎ፡፡ ኣብ'ቲ መጀመርታ ምስ ወለድይ ዝተራኸብናሉ መዓልታት'ኳ ብዘመጽኡን ዝኸዱን በጸሕቲ ጽምዋ እንተዘይ ተሰምዓኒ፡ ጸኒሑ ግን ጉዳና ኣሕለምሊማ እያ ጸኒሓ፡፡ ዓሊካላ ምስ መጽኣት ግን ንብምልእታ ጋንታና ዝረኸበቶ ኩይኑ ተሰምዓኒ፡፡

መሓዛይን ብጸይተይን ምኻና ንወለደይ ምስ ኣላለኹዎም፡ ወሰና ሒዛ ከም ጋሻ ኮፍ ክትብል ተጸብዮማ ነይሮም፡፡ ዓሊካላ ግን ክሳብ'ታ ናውቲ ቡን ዝቖራርበላ ሓጻር ግዜ ጥራይ እያ ብዓቕሊ ኮፍ ዝበለት፡፡ ብድሕሪኡ ግን ኣብ ማእከል ምድሪቤትና ኩይና ባዕላ ኮቲ ቡን ክተንከሽክሾ ጀመረት፡፡ ወለደይ፡ "ኣይፋልኪ ባርህት ጓለይ፡ ጋሻ እንዲያ ንሳ፡ ተዕርፍ ባዕልኺ ሓዝዮ፡" ክብሉ'ኳ እንተፈተኑ፡ ንሳ ግን ኣይተጋዋሸቶን፡፡ እኳ ድኣ ንጽባሒቱ ተፋንያትና ክትከይድ እናተጸበዩ ከለው፡ ኣብቲ ገዛ ካልእ ዓቢ ስራሕ ክትዓይም ተንቀሳቒሰት፡፡

"ሕጂ ጓል ኑር፡ ብምሉኡ ኣብዚ ገዛ ዘሎ ዝረስሐ ክዳውንትን ጨርቀመርቅን ኣክብለይ፡" በለትኒ'ሞ፥

"እንታይ ደሊኺ?" እንተበልኩዋ፡

"ሎሚ ኣብ ሕጸቦ እዩ መዓልይ፤ ሩባ ወሪደ ክሓጽቦ እየ፡" ትብለኒ፡፡ ሓቂ ትሓይሽ ኣነ'ውን ንቐልዓለም ዝኣክል ጥራይ እየ ኣይፋልክን ዝበልኩዋ፡፡ ንኸልተ ነገር ዓሊካላ ቀልጢፉ ካብይ ክትፍለ ይደሊ ኣይነበርኩን፡፡ ሓደ ምሳና ክትጻወት ክትውዕል፤ ካልኣይ ምኽንያት ከኣ ጉዳይ ጽሬት ክዳውንቲ ንዓይ ኩነ ንጉዛና ከቢድ እዩ ዝነበረ ሸዑ፡፡ ብኸምኡ ምኽንያት፡ ከምቲ ዝበለትኒ ኣሎ ዝበሃል ረሳሕ ጨርቀመርቂ ናይ ጉዛናን ናተይን ኣኪበኩላ፡፡ ኣብ ኣንሶላ ጠሚራ ኣብ ዝባና ምስ ተሓንገጠቶ ኩምራ ጥማር ሓሰር ዝተሰከመት መሰለት፡፡

እቲ ክዳውንቲ ምስተኣከበ ተሰፋ እዩ ዘቖርጸኒ፡፡ ንዓሊካላ ግን ቀሊል ስራሕ እዩ፡፡ ንሳ ንናይ ፈረስ ዝዓረግ ጉልበት እዩ ነይሩዋ፡፡ ኣምላኽ ቅንዕና ልባ ርእዩ እዩ ጉልበት ዓዲሉዋ፡፡ ንኣሕዋት፡ ንብጾታ ንዝተጸገመ ማንም ሰብ ክሕግዝ እያ በሃሊት ዕውትቲ ብጻይቲ እያ ዓሊካላ፡፡

ክትሓጽብ ከላ ኣደይ ኣይሓወስኩን፡፡



እንተደለኹ'ውን ዓቕሚ ኣይነበረንን፡፡ ወሰነይ ሒዘ ጥራይ ከዕልላ ወዓልኩ፡፡ ኮቲ ክዳውንቲ ሓጺባ ድሕሪ ምጽጣሕ፡ "ያላ ክዳውንትኺ ኣውጽኢ ጓልኑር፡" ኢላ ኑበሰይ ክትሓጽበኒ እጅገኣ ሰብሰበት፡፡ ቀላጽማ ናይ ድልዱል ሰብኣይ እዩ ዝመስል፡፡ ሽዑ ኣኔ እዛ ኑበሰይ ኮቲ ንክሕጸብ ናብ ጥሱቲ ትዕድሞ ህጻን ቁልዓ ኩይና ተራእያትኒ፡፡

እዛ ሰበ፡ ካብዞን ምስ ወለዳ ኩተሕልፎ ዝተዋህባኣ ሒደት ናይ ዕረፍቲ መዓልታት ኣዋሊዳ እያ ብመደብ ክትሕግዘኒ መጺኣ፡፡ ሓልዮታ ከኣ ካብ ዝኸነ ግዜ ንላዕሊ እንደገና ሓደሰኒ፡፡ ኣብ'ቲ ዘሕለፍናዮ መሪር ናይ ውግእ ግዜ ተወፋይነታ ይፈልጦ'ኳ እንተነበርኩ ግን መሊሰ ተገሪምኩ፡፡

ዓሊካላ ኣብ ጋንታና ምናልባት ካብ'ቶም ንምኩሓሎም ጉልበቶም ዘይበቑ ደፋራት ኣብ ውግእ፡ ወፋያትን ቅኑዓትን ብጾት ቀንዲ ነይራ ክበላ ይደፍር፡፡ ናብ ገድሊ ኣሰላልፋኣ መሰታ ዳሕረዎት ክንሳ ብቐዓታ ግን መዘና ቀዳሞት እያ፡፡ ኤልሳ - ዓሊካላ ወይ ታንኪ - ኣብ ድርኮ ንኣሰ ዞባ እምኒ ሓይሊ እያ ተወሊዳ ዓብያ፡፡ ኣብ

መበል 15 ዓመት ዕድመኣ ግን ትምህርቲ ኣቋሪጻ ንስደት ሃገር ሱዳን ኣምሪሓ፡፡ ዋላ'ኳ ንወጻኢ ክትቅጽል መደብ ገይራ ካብ ሃገራ እንተነቐለት፡ ኣብ ካርቱም ምስ በጽሐት ግን ተጣዕሰት፡፡ "ኣነ ካብ ኣሕዋተይ ኣይብልጽን እየ" ኢላ ኑቶም ሰለስተ ጉዳይም ተጋደልቲ ኣሕዋታ ብምዝካር፡ ናብ ህዝባዊ ግንባር ክትጽንበር ወሰነት፡፡ ቅድሚ ናብ ሜዳ ምእታዋ ግን፡ ከም ሰርዕቲ ናይ'ቲ ውድብ ኩይና ኣብ ሱዳን ክትንቀሳቐስ ጸንሐት፡፡ ምስ ምሕራር ከተማ ባጽዕ - ማለት 1990 - ድማ ናብ ሜዳ ብምእታው ኣብ ጉድኒ ኣሕዋታ ብዕጥቂ ብረት ክትቃለስ ጀመረት፡፡

ንሳ፡ ብሉቂ ብጠባያ ተፈታዊት ተጋዳሊት እያ፡፡ ኣባል መሰርዐይ ጥራይ ዘይኮነት መሓዛይ'ውን እያ፡፡ ኣነ ከም ጉዳምን ከም መራሒት መሰርዕን ተመኩሮይ ከካፍላ ይፍትን ነይረ፡፡ ግን ኣብ ኩሉ ሓሊፋ እያ ትጸንሓኒ፡፡

እዝከረኒ ሓደ ግዜ ሰንቂ ስለ ዘይነበረና ክንቁርስ ትጸቢት ኣይነበረናን፡፡ ኩሉ ኣባል ጋንታ ዝበላዕ ነገር ከምዝየለ ስለዝፈልጥ ተተዓኹሊሉ ደቀሰ፡፡ ንሳ ግን ካብይ

ከምዘምጽኣቶ ኣይፈልጥን። ለይቲ ንግሆ ተንሲአ ኮረንቶ ኣዋጺአ መግቢ ኣዳልየ፡ “ያላ ጋንታና፡ ቍረሱ-ቍረሱ!” ኢላ ኣበራብራትና። ንዓና ከአ ጉዳይ መግቢ ብርቂ ነገር ስለዘኾነ ገሪሙና።

ዓሊካላ ኣብ ጕዳና ክልተ መዓልቲ ወዲላ ተፋንያትና ከደት። ብድሕሪኡ ኣይተራኸብናን። ቡቲ ናብ ጕዳና ዝመጽኣትሉ ግዜ ዝሃበትኒ ኣድራሻ ደሃያ ክገብር ይግበኣኒ’ኳ እንተነበረ፡ ግን ኣይጠዓመን። ክፍለ ሰራዊትና ኣብ ኣስመራ ነዊሕ ኮፍ ከይበለ ናብ ዓሰብ ተበገሰ። ምጥያስ ናይ 1990 ዓመተ-ምህረት ተጋደልቲ ምስ ተሰምዐ ንዓሊካላ ከምዝጸልዋ ተገንዚበ። ግን ኣበይ ይርከብ።

ብወገነይ፡ ስንኩላን ኩናት ተጋደልቲ ናይ ክፍለ-ሰራዊትና ኣብ ባረንቱ ክንእኩብ መምርሒ ስለዝመጽአ ምስኣቶም ተጸንበርኩ። ድሕሪ ናብ ማሕበር ስንኩላን ምጽንባረይ’ውን ምስ ብጻይ ወዲታልከ ዝምድና መስሪተ። ከምታ ዶክቶር ዝመኸረኒ ንሽዱሽተ ዓመት ድሕሪ ብምጽባይ ደማ ውላድ ክወልድ በቓዕኩ። ምስ ዓሊካላ ዳግም ክንራኸብ ስለዘይከኣልና፡ እዚ ኩሉ ድሒሩ ዝመጽአ ምዕባለ ኣይፈለጡቶን። ኣጸቢቓ ክትሕጎስ ስለዝተመኻኸላ፡ ኩሉ ግዜ ኣብ ሓጎሰይን ጸገመይን ረሲዕያ ኣይፈልጥን። ንዛ ብጻይተ እዚአ በዚን ክንዲ’ዚን ኣብ ልበይ ኣሰፊረ እናሃለኹ ሓደ መዓልቲ ኣብ ተለቪዥን ርኣኹዋ። ኣጸቢቓ ንኽኣምን ድማ ኣብ ምቕማጠይ ሓፍ ኢለ ቀረብኩ።

እቲ ትርኢት ኣጸቢቑ ዝፈልጦ ፍጻመታት ነበረ። ኣብ ማእከል’ቲ ርሱን ውግእ ሕረት ሓዚላትኒ ክትወጽእ ተዓዚበኩዋ። ሽዑ ዝተሰምዓኒ ስምዒት ሕውስዋስ እዩ። ንገለ ኣብ ጥቓይ ዝነበሩ ብጾተይ እቲ ስእሊ ኣነን ብጻይተይን ምኻንና ገለጽኩ። ግን ኣይዓገቡኒን። ክዓግብ እንተኾይኑ ንዓሊካላ ክረኽብ ኣለኒ። እቲ ኣብ’ቲ ውግእ ዘሕለፍናዮን ኣብኡ ዝቖበርናዮም ስውኣት ብጾትን እናዘከርኩ ተሳይ ዘውጽእ ዕላል ምእንቲ ምስኣ ክዕልል። ግን ዓሊካላ (ታንኪ) ኣበይ ትረኽብ።

ካብ’ታ ግዜ’ቲኣ ንደሓር፡ እታ ንእሽቶ ነጸብራቕ ጅግንነትን ጽንዓትን ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ኣብ ብረታዊ ቃልስና ዝኾነት ስእሊ ኣብ ስክሪን እናኸትመጽእ ንብዙሕ ናይ ዝኸሪ ፋይላተይ ክፍንጽል ትቕስቅሰኒ። ማዕረማዕረኡ ከአ “ዓሊካላ’ዶ ትርእያ ትህሉ!?” እናበልኩ ንብጻይተ ኤልሳ ኪዳን የልዕላ። እታ ተንቀሳቓሲት ስእሊ፡ ንዓሊካላ ጥራይ ዘይኮነት ኣብታ ውዕሎ ንዝነበሩ ብጾተይን ስቓይ መውጋእተይን ተዘኻኽረኒ። ክንጽው ኑሓሰ 1990 ኣብ ሕረት ዝወዓለ ውግእ ሓሊፈ፡ ክፉል ሰራዊትና፡ ቅድሚኡ ናብ ዘካየዶ ውዕሎታት ውግእ፡ ማለት ኣብ ሓለቡ፡ ጉደይቲ፡ ማይዕዳጋ፡ ብሓፈሻ ኣብ ግንባር ደቀምሓረ ዘሕለፎ ምርብራብ ተዘኻኽረኒ።

ኣብ ውግእ ሕረት ክንሳተፍ ከለና፡ ክልተና ምስ ዓሊካላ ኣብ ቦጦሎኒ ክልተ ብርጌድ 24 ናይ ክፍለ ሰራዊት 52 ኢና ዝነበርና። ኣብቲ ግዜ’ቲ ዓሊካላ ከም ካልኣይቲ መድፍዓጂ ኣርፒጂ ናይ ሳልሕ ማንጁስ ኣነ ድማ ከም መራሒት መስርዕ ኮይንና ኢና ኣብ’ቲ ውግእ ዝተሳተፍና። ነታ ኣብ’ቲ ውግእ’ቲ ዝተሳዕለት ስእሊ ዘዘረኣየ ወዲ ኣሃዱና፡ “ኣብ ተለቪዥን ተራኢኽን፤ ኣሃዱና ርኢናየ፤ …” ይብለና። ናይ ዓሊካላ ኩነ ናተይ ቤተ-ሰብ ክርእየና ከለው’ውን ብተመሳሳሊ። ስለዝኾኑ፡ ምስ ዓሊካላ ቡበዝበርናዮ ከም መዘከር ክንጥቀመላ ጸኒሕና።

ድሓር ግን ንእሽቶ ጌጋ ኣጋጠመ። ብሚኒስትሪ ዜና ኣብ ዝተወደበ ብዙሓት ተጋደልቲ ደቀንስትዮ ተኣኪበን ዝትርኻሉ ኣብ ዝነበራ ብኣጋጣሚ፡ ኣህጉራዊ መዓልቲ ደቀንስትዮ እዩ ዝነበረ ይመስለኒ፡ እታ ስእሊ ከም ሞዴል ጽንዓት ኣብ’ቲ ዋዕላ ተራእያ። ብሓፈሻ ንኹላትና ደቀ’ንስትዮ ኤርትራ ዘሕብን ታሪኽ እዩ ዝነገር ነይሩ። ኣወሃሃዲት ናይ’ቲ መደብ፡ ንተጋዳሊት መዲና ስዒድ - ሓንቲ ካብ ተረኽቲ ጀጋኑ ሰብ ተመኩሮ ብጾት - ረቘሓ፡ ናብ’ቲ ዝተዳለወ ስእሊ ፕሮጀክተር ክትዕዘብ ኣመልኪተትላ። እታ ኣነን ዓሊካላን ኣብ ሕረት ዝተለዓልናያ ስእሊ ድማ ኩልዕ ኢላ ኣብ ስክሪን ተራእየት’ሞ፡ ጋዜጠኛ ገጻ ናብ መዲና ጠውያ፡ “እዚአ መን’ያ?” ሓተተታ።

ኣነ ሽዑ፡ “እዛ ብጻይትስ ንዓይን ንዓሊካላን’ዶ ትፈልጠና ኩይና፡” ኢለ እናሓሰብኩ ብልዑል ኣቓልቦ ተመልከትኩ። ሓቂ ትሓይሽ፡ ብጻይቲ መዲና፡ “ኣነ እየ” ክትብል ኣይሰማዕክዋን። ብወገን ጋዜጠኛ ግን ስእሊ ብጻይቲ መዲና ስዒድ ተባሂሉ ደሚቑ ተነገረ። ይኹን’ምበር፡ ብጻይቲ መዲና ነታ ጋዜጠኛ ክትነጽጋ ስለ ዘይሰማዕኩን ኑቲ ስዒቡ ዝቐረበላ ሕቶ ኸኣ ብኣወታ ክትምልስ ስለዝጀመረትን ነታ ስእሊ ከምዝተረዓመታ ኣረጋገጽ። ኣነ ኸኣ ኣብ ውሽጠይ ዘይንቡር ስምዒት ክስመዓኒ ጀመረ። ስምዒተይ ስለዝተሰብረ ከአ ኑቲ በተን ጀጋኑ ተጋደልቲ ብጾት ዝትረኽ ዝነበረ ዘሕብን ዛንታ ክከታተሎ ሓይሊ ጉደለኒ።

እቲ ናይ ስእሊ ምድንጋር ኣብ መጺሔት’ውን ቀጸለ። ምስሊ ሓዚለት - ኤልሳ ኪዳን (ዓሊካላ) - ምስሊ ስውእቲ ብጻይቲ ሃይማኖት ገላደም ከምዝኾነ ኣብ መጽሔት ኣግእዞ 2012 ቍ/13 ተገልጸ። ብኡ ኣቢሉ ኸኣ እቲ ምስሊ ብዘይ ልክዑ ተራዕመ።

ኑቲ ፈነወ ቴለቪዥንን ዝርግሐ ጋዜጣን ዝተዓዘቡ ሰባት፡ ክድውሉለይን ብኣካል ክመጽኡንን ጀመሩ። ኣነ’ውን ቡቶም ኑቲ ሓቂ ካብ ዕላለይ ጥራይ ዝፈልጡ ሰባት ሓፈርኩ። “ናይ ስእሊ ምድንጋር እዩ ኣጋጢሙ ዘሎ” ካብ ምባል ሓሊፈ ግን ዝበሎ ኣይነበረንን። “ኣርምዎ፡” ኢልካ ናይ ምዝራብ መሰል እንተነይሩኒ’ውን ርግጸኛ ኣይነበርኩን። ምኽንያቱ፡ እቲ ኣብ ገድሊ ናብ ኣተሓሳስባና ዝሰረጸ ኣሰራርሓን ልምዲን፡ ኑቲ ኣብዚ ሕጂ ሰዓት ክንወስዶ ዝግበኣና ስጉምቲ ቀልጢፍና ከይነለሊ ዓፊኑና ዘሎ እመስለኒ። ብመሰረት ኣብ ግዜ ብረታዊ ቃልሲ ዝነበረ እምነትና፡ ብውልቅን ብሓባርን ዝፈረየ ምህርቲ፡ ምህርቲ ኣበርክቶ ሓፋሽ፤ እቲ ዝተሓፍሰ ዓወት ድማ ውጽኢት ድምር ጽንዓት ህዝቢ እዩ።

ንዓሊካላ ካብ ዝሓለፈ እዋን ንላዕሊ ሕጂ ደለኹዋ። ንሳ’ውን ኣብ ልዕሊ ምድሪ ብህይወታ እንተላ’ሞ ነዚ ፈነወ ተዓዚባቶ እንተኾይናስ ብተመሳሳሊ ክትረኽበኒ ትፍትን ትኸውን ዝብል ትጽቢት ገበርኩ። እንታይ ክንብልን ክንገብርን ከምዝለንና ክንመኻኸር ደለኹ። ምስ ዓሊካላ ግን ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ኣይተራኸብናን። ስለዝኾነ በይነይ ስጉምቲ ወሰድኩ።

ንወኪል ዜና ጋሽባርካ ዓብደልኣወል ረኺበ ኣብ ስእሊ ጌጋ ተፈጢሩ ከምዘሎ ሓበርኩዎ። ብድሕሪኡ’ውን ቴለፎን ደዊሉ፡ “እቲ ጉዳይ ኣብ ምንታይ በጺሑ፧” በልኩዎ።

“ንዘምልኩቶም ሓቢረ እየ፤ ናይ ምእራሙ ጉዳይ ከኣ ንዕኣቶም ይምልከቶም፡” ኢሉ መለሰለይ። ሓቁ እዩ ዓብደልኣወል። እቲ መልእኽቲ ክሳብ ናብ’ቶም ኑቲ መደብ ዘወሃሃዱ ጋዜጠኛታት ኣባላት ዜና ከምዝበጽሐ ኣነ’ውን ሰሚዐ። ግን፡ “መለሳ የብሉን፤ እቲ ታሪኽ ናይ ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ክሳብ

ዝኸዱ ...” ኢሉም ክምዝመለሱ ሓብሪታ በጽሓኒ። ኣነ ይጋገ ከይኑበር'ውን ንኡበሰይ ዳግም ሓተትኩ፤ ንኡበሰይ ሓቲተያ ግን ሽለል ንኽኡብላ ዝድርኽ ገጽ ኣይረኸኡብኩላን።

ሓቂ እዩ፤ እታ ስእሊ ንሓፈሻዊ ተቓለስቲ ኤርትራውያን ተጋደልቲ ወኪላ ትለዓል እንተትኸውን ኣይምተሰምዓንን። ኣብ ስም ውልቀ ተጋደልቲ ወሪዳ ክትትረኽ ስለዝጀመረት ግን “ዝምልከት ቦታኣ ክትሕዝ ኣለዋ” ኢለ ኣብ ጭብጢ እንተ መጕትኩ ዘኽእሉ ኩይኑ ኣይተረኣየንን።

ክእረም ዝደለኹዎ ጉዳይ ብዛዕባ'ቲ ብጸይቲ መዲና ዝገለጹቶ ናይ ውሽጢ ውዕሎኣ ዘይኮነትሉ ብዛዕባ'ታ ስእሊ ምኽንያት ክፈጸር እፈቱ። ሓቂ እዩ፤ እታ ምስሊ እቲኣ ኣብራኽ ጽንዓት ብጸይቲ መዲና፤ ብጸይቲ ሃይማኖት ገላድም ኩነ ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ኤርትራ ግቡኣን ዝፈጸማ ሓርበኛታት ትውክል ምስሊ ክኣትና እያ። እቲ ዘሎ ጸገም ግን ሓቀኛ መንነት ስእሊ ክየለለኻ ኣብ ሚድያ ምቕላዕ እዩ። ኣብ ዝተፈላለየ ዓውደ'ውግእ ዝመሳሰሉ ፍጻሜታት ብዙሓት ስለዝረኣና፤ ክስተት ምምስሳል ፍጻመ መዲናን ሃይማኖትን ምስ ናተይን ዓሊካላን ዘገርም ኣይኮነን። ተጋዳላይ ንውጉእ ብጸዩ ክውጽእ ክሎ ከም ኩነታቱ ገለ ሓዚሉ፤ ገለ ሓንጊሩ፤ ገለ ጐቲቱ እዩ ዘውጽኦ። ኣሳእል ኣሰማት ክንብረለም ክሎ ግን ኣኣብ ዝምልከቶም ክቕመጥ ግድን እዩ።

ኩላትና ደቀ'ንስትዮ፤ ኩላትና ከኣ ተጋደልቲ ኤርትራውያን ስለዝኾንና ኑቲ ስእሊ ኣብ ዝወሃብ ስም ንተረ ኣንባቢ መለሳ ዘይብሉ ክኸውን ይኽእል። ኑቶም ክዩዳቐቑ ብማዕዶ ዝከታተሉና ካልኦት ኣህዛብ ብፍላይ ክሉ ሓደ ክኸውን ይኽእል እዩ። ንዓና ኑቶም ተዋሳእቲ ግን ዓቢ ፍልልይ እዩ ዘለዎ። ብዓይኒ ምሁራት ሕጊ ጽሑፍ'ውን ብዙሕ ሃንፋት ከለልዩ ከምዝኽእሉ ኣይጠራጠርን። ልክዕ ከምቲ ኣብ ምስሊ ሓደ ወሩይን ጨሓምን ሱብኣይ “ስእሊ ለተኺዳን” ኢልካ ምምልካት እዩ ክኸውን።

እታ ስእሊ እቲኣ፤ ብዘይካ'ቲ ንደቀንስትዮ ሃገርና እትህቦ ጅግንነታዊ ክብሪ፤ እንተላይ ሰነድ ናይ'ታ ኣብ'ታ ውግእ ዝተሳተፈት ኣሃዱ እያ። ኣብ'ታ ስእሊ ዝተላዕለትላ ቦታ ንናይ ዝወደቑ፤ ዝተሰውኡ፤ ብሓፈሻ ቡታ ዕለት እቲኣ ኣብ ታባ ሕረት ንዝተፈጸመ ጅግንነት ናይ ሓንቲ ኣሃዱ ንጹሓፍትን ተመራመርትን ታሪኽ፤ ከም ሓብሪትን መወከሲትን ኩይና እተገልግል ድርብ ሰነድ። ኣብ ልክዕ ቦታኣ ምስ እትኣቱ ጥራይ ድማ እያ ዝምልከት መልእኽታ ከተመሓላልፍ ትኽእል።

በዚ ጉዳይ'ዚ ዘይምቹእኑት እሰምዓኒ ነበረ። ኣብቲ ህሞት'ቲ ኣቦይ ጆን ካብ መገሻ ካብ ዓዲኳላ ይመጽእ'ሞ፤

“ኣቦይ ጆን ንዓ ምሳይ ቡን ስተ፤” በልኩዎ።

“ኣነ'ኳ እዛ ብጆንጆብል ትሰርሒያ ቡንኪ ክፈትዋ ጉድ እየ!” ይብለኒ።

“ኣበይ ዲኻ ጸኒሕካ?”

“ካብ ዓዲኳላ እንደየ ዝመጽእ ዘለኹ።”

“እውይ! ዓዲኳላ ደዩ ዓድኻ?”

“እወ።”

“እሞ ክሓተካ።”

“ሕተትኒ።”

“ኤልሳ ኪዳን ትበሃል፤ ሳጓኣ ዓሊካላ ወይ ታንከ።”

“በሊ ኣነ ዓቢ ሰብኣይ እንደየ፤ ናይ ጅብዞ



ኤልሳ ኪዳን (ዓሊካላ)

ተጋዳላይ እየ ነይረ። 75 ዓ.ም እየ ንገድሊ ወጺአ። ብዙሕ ኣብቲ ዓዲ ስለዘይተቐመጥኩ ኣዳቒቐ ኑቲ ዓዲ ኣይፈልጦን እየ። ግን ሓቲተ ግድን ክረኽበልኪ እየ" እብለኒ።

ኣጋጣሚ ግን ካልኦት ኣጋይሽ ይመጽኡ። ደቂ ዓዱ ንዕኡ ማለት እዩ። ስምዑ'ስከ ከምዚ ዝበለት ጥያሱቲ ተጋዳሊት'ዶ ትፈልጡ?" ኢሉ ይሓቶም።

"እዛ ዓደርብየ?"

"ትኽውን።"

እታ ሰበይቲ "እሞ ኤልሳ ድኣ ሰይቲ ወደይ እንድያ፡" ትብሎ።

"ሰይቲ ወድኺ መዓርኺ!?"

"ሰይቲ ወዲሓሙተይ።"

ኑየም ኣጋይሽ ኩሉ እቲ ጉዳይ ምስ ኣዕለልኩዎም ከኣ እታ ሰበይቲ ናይ ዓሊካላ ቴለፎን ረኺባ ሃበትኒ። ምስ ዓሊካላ ከኣ ድሕሪ ነዊሕ ምፍልላይ ብተሌፎን ተራኺብና። ብዙሕ ከኣ ኣዕለልና።

ዓሊካላ ድሕሪ ካብ ሰራዊት ምፍናዋ ዳርጋ ሓዳር ገፊሑዋ ክትዛወር ኣይከኣለትን። ብፍላይ ኣብ'ቲ ንክንራኸብ ዝድለየሉ ዝነበረ ግዜ ሓረሰ ስለዝነበረት ክትንቀሳቐስ ኣይትኽእልን እያ ነይራ። ሰብኣ ናብ ገዝአ መመጺኦም ብዘዕባ'ታ ዝትረኽላ ዝነበረ ስእሊ ኣልዒሎም ብተደጋጋሚ ተዛሪቡዋ'ሞ፡ ንመምህር ጉዕሽ ጸዊዓ ከተካፍሎ ወሰነት።

"ኣነ ከምዛ ትርእየኒ ሓረሰ ማርያም ክገይሽ ኣይክእልን እየ። ነዚ ኣጋጢሙዎም ዘሎ ናይ ስእሊ ጌጋ መኣረምታ ክግበረሉ ምእንቲ ጸቡቕ ገይርካ ንእንዳ ዜና ደብዳበ ጽሓፈለይ፡" ትብሎ።

መምህር ጉዕሽ ድማ፡ ኑቲ ዛዕባ ጠቒሱ፡ "ተሓዛሊት ባርህት ኑር ትብሃል ኩይና ዋራ ዝዓዳ ብጸይቲ ስለዝኾኑት ኣርሙዋ። ስእሊ ሓዛሊት'ውን ናተይ ኣብ ልዕሊ መሬት ብህይወተይ ናይ ዘለኹ ኤልሳ ኪዳን እዩ። ምሳና ዝወዓሉ መራሕቲ ሓይሊ፡ ጋንታ፡ ኣጋር ሓካይም ብህይወቶም ስለ ዘለዉ ከተማስክሩዎ ትኽእሉ ኢኹም። ብጸይቲ ገላድም ስውእቲ ክትከውን ትኽእል'ያ። እቲ ስእሊ ግን ናይ ገላድምን መዲናን ኣይኮነን" ዝትሕዝቶኡ ሓብሬታ ጽሒፉ ብምድላው ንኤልሳ ኪዳን ዓሊካላ ሃባ'ሞ ዓሊካላ ከኣ ባዕላ ኣብ እንዳ ፖስታ ኣብጽሓታ። እንተኾነ ኣይተኣረመን። በዓል መጸ ዓመት-ዓመት እዛ ስእሊ'ዚኣ እና ክትርእ ንኤልሳ'ውን ከምቲ ንዓይ ዘጋጥመኒ ወቐሳ በዚሑ።

ምስ ዓሊካላ ብቴለፎን ምስ ተራኸብና ግን ክልተና ብዝይመጠን ተሓጒስና። ብቐንዱ ነዊሕ ድሕሪ ምፍልላይና ስለዝተራኸብና። ካልኣይ ድማ ኑቲ ጉዳይ ክልተና ቀሪብና ከዕርዮ ምስ እንፍትን ዝያዳ ውጽኢት ክርከቦ ከምዝኽእል ስለዝኣመንና። ምሳይ ዝወዓሉ ብጾት ዝምስክሩዎ ሓቂ'ኳ እንተነበረ ግን ዝያዳ ዓሊካላ ኣብ ልዕሊ ምድሪ ምህላዋ ስለዘረጋግጸኩ ተኣማመንኩ። ኣብ ኣስመራ ንራኸበሉን ንመን ክንረክብ ከምዝለናን ኣብ ምውሳን ከለና ከኣ እቲ ጌጋ ጫሊዳ ክውሰኽ ተዓዚብና። እቲ ተወሳኺ ጌጋ ኣብ ዓምዲ ገጻት ህይወት ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ ሰፊሩ ረኣናዮ።

እቲ ኣብ ናይ 23ን 30ን ነሓሰ 2014 ኣከታቲሉ ክልተ ቐዳም ዝተዘርግሐ ጋዜጣ፡ ቅድሚ ባዕለይ ከንብቦ ምጅማረይ፡ ግዱሳት ሰባት እዮም ሓቢሮምኒ። ሽዑ ምስ ዓሊካላ ተደዋዊልና ኣነ ካብ ባረንቱ ንሳ ካብ ዓዲኳላ ብህጹጽ ኣብ ኣስመራ ተራኺብና። ምስ ዓሊካላ ድሕሪ 23 ዓመት ንመጀመርታ ግዜ ኢና ንራኸብ ዘለና።

ዓሊካላ ዘይንሳ ምስሊ ሒዛ ረኺበኩዋ። እቲ ኣብ 1991 ዝነበረ ጉጠዝናኣ ክዘክር ስለዘጸናሕኩ፡ ንሳ ብፍሽኽታ ክትቀርበኒ ከላ ኣነ ግን ብኽያት ክሰንጥቐኒ ደልዩ። እቲ ሃይ! ዘይብል ዝነበረ ጭዋዳታት ኣካላታ ሕጂ ኣዝዩ ርሒቑ እዩ። ናይ ገድሊ ጉጠዝና ዓሊካላ ካብይ መግለጺ ዘድልዮ ኣይኮነን። ምኽንያቱ እቲ ኣብ መጺሔት ኣግእዞን ጋዜጣን ተዘርጊሑ ንረኽቦ ሓዚላትኒ ካብ ነበልባል ኩናት ክትወጽእ ዘርኢ ዝተሰኣልናዮ ምስሊ ባዕሉ ህያው ምስክር እዩ።

እንዳ ዜና ብተገዳስነት እዮም ተቐቢሎምና። ሌ/ኮሎኔል ነጥሪ ምስ ኢሳቕ መሓሪ (ወዲቐሺ) እንዳ ዜና ኣራኺቡና። ሰለሙን በርሀ'ውን ኣብቲ ናይ ምጽራይ ስርዓት ተረኺቡ ነይሩ። ኣዳላዊ ገጻት ህይወት ኣቶ ዓብደልቃድርን ብጸይቲ መዲና ብቐንዳን እውን ነይሮም። ብተወሳኺ፡ ኣብ'ቲ ኩናት ምሳና ዝወዓሉ ኣባላት ክፍለሰራዊት 52 ነበር ከም ዳዕሮ ኣብ'ቲ ምጽራይ ተረኺቡ። ድሕሪኡ ኑቲ ስእሊ ኣብ ቅድሚ ኩላትና ተደጊሙ ብቪድዮ ከምዝርአ ተገብረ። ብመሰረት ኣብ ኣካላትና ዘለዉ ምልክታትን ዘቐረብናዮ ጭብጢታትን ከምኡ'ውን ኣብቲ ቪድዮ ዝረኣዩ ኣባላት ክፍለሰራዊት 52 ከኣ እቲ ስእሊ ስእሊ ክልተና - ማለት ናተይን ናይ ኤልሳ ኪዳንን ምኻኑ ተረጋገጸ።

ካብ ቀጽሪ እንዳ ዜና ሓቢርና ንግዳም ክንወጽእ ከለና፡ ብጸይቲ መዲና ኣብ መንጎና ነበረት። ኣብ መንጎ ምስሊ ክልተናን ዘጋጠመና ታሪኻዊ ተምሳልን ኣልዒልና ከኣ ኣዕለልና። ብግሉጾን ንጹሕ መንፈስን ኢና ንዘራረብ ዝነበርና። ምሳና ዝነበሩ ብጾት'ውን ኣነን መዲናን ቀረባ ምምስሳል ከምዘለና ገሊጹልና። ብተወሳኺ፡ ምስ መዲና ቤተሰብ ከይንኸውን ክንተሓታተት እናተዋዘዩ ገሊጹልና። ኣብ መውዳእታ ክንፈላለ ከለና ብጸይቲ መዲና ንዓይን ንኤልሳን ኣብ ገዝኣ ከዕርፍ ኣጥቢቓ ለመነትና። ስለ'ቲ ዝነበረትልና ሓልዮት ኣመስጊንና ድሓር ግዜ ክንምለሳ ምኻንና ገሊጽና ከኣ ብሓጎስ ተፈላለና።



ተጋ/ ባርህት ኑር ተጋ/ ኤልሳ ኪዳነ (ዓሊካላ)

# ነበርም

መርሃዊ ታደሰ

# "ፍሉይ ርኽበት ክረክብ'ዩ ሕልመይ!!"

## ኣንትሮፖሎጅስት ፈሩዝ ስዒድ

ፈሩዝ ስዒድ ትበሃል። ኣብ 1993 ኣብ ስዑዲ ዓረብ ከተማ ርያድ ተወሊዳ። ብድሕሪ'ዚ ካብ ስደት ኣብ ግዜ ህጻንነታ ምስ ስድራቤታ ናብ ሃገራ ኣትያ። ጌና ዕድሚኣ ንትምህርቲ ከይኣኸለ ድማ ኣብ መዋእለ ህጻናት ብምእታው ንትምህርቲ ዓለም ፈሊማቶ። ብድሕሪ'ዚ ናይ መባእታ ትምህርታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቆሓይቶ፡ ናይ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሓርበኛታት፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርታ ኸኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ደንደን ኣስመራ ብዝግባእ ምስ ዛዘመት፡ ናይ 12 ክፍሊ ትምህርታ ንምዝዛምን ግቡእ ሃገራዊ ኣገልግሎታ ንምፍጻምን ምስ ኣባላት 23 ዙርያ ናብ'ታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት - ሳዋ ወሪዳ። ማትሪክ ተሳቲፋ ናይ ቀዳማይ ዲግሪ ነጥቢ ስለ ዝረኸበት ድማ ኣብ ኮለጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ ኣብ ዓውዲ ስነ-ሰብ (Anthropology) ብልዑል ነጥቢ (great distingution) ኣብ ዝሓለ ዓመት ተመሪቓ። ምስ ኣንትሮፖሎጅስት ፈሩዝ ስዒድ ዘካየድናዮ ዕላል እምበኣር ቀጺሉ ይስዕብ፥



*** ብኹነታት ትምህርትኺ ዶ ክንፍልም?**

- ጽቡቕ፡ ናይ ነገር ኣጋጣሚ ኣብ'ቲ ዝነፍዑ ተመሃሮ ዝሓቐፈ ክፍሳት'ዩ ዝበጽሓኒ ነይሩ። ብዝኾነ ግና፡ እናሓንሳእ ብልጫ እናወሰድኩ፡ እናሓንሳእ ከኣ 4ይቲ ወይ 5ይቲ ተርታ እናወጻእኩ'የ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ዛዚመየ።

*** ካብ ሳዋ ናብ ኮለጅ ክንደይ ነጥቢ ሒዝኪ'ኺ ኣቲኺ?**

- ሰለስተ'የ ኣምጺአ። ዛግረ'ውን ተሸሊመ።

*** ንግዜ ቁልዕነትኪ ብኸመይ ትዝክርዮ?**

- ኣብ ህይወት ናይ ደቂ ሰባት እቲ ተናፋቒ ዝኾነ ግዜ፡ ግዜ ቁልዕነት'ዩ። ኣነ ኸኣ ኣብ ገዛና ሕሳስልደ ብምዃነይ ኣብ ግዜ ቁልዕነተይ ሓንቂቐ'የ ዓብየ። ከም ቁልዓ ውዕይቲ፡ ተጻዋቲትን ሰሓቕ ዘይፍለያን ብምንባረይ ከኣ፡ ብናፍቖት እዝክሮ።

*** ካብ ስድራቤትኪ ብትምህርቲ ጽልዋ ዘሕደረልኪ ኣካል ስድራቤት'ኣሎ'ዶ?**

- ክገርመካ ኣብ ገዛና በይነይ እየ ብትምህርቲ ኣብ ምምራቕ (Graduation) ዝበጽሐ የለን። ብዝተፋላለየ ምኽንያት ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ናይ ትምህርቲ ክበጽሕ ዘይከኣለ ዓብዪ ሓወይ ግና፡ ገለ ንእሽቶ ጽልዋስ ኣሕዲሩለይ እዩ እየ ዝብል። ምኽንያቱ ብንኡሰይ እንክለኹ፡ ኣብቲ ንሱ ዝመሃረሉ ዝነበረ ቤት ትምህርቲ ክመሃር'የ ዝብህግ ነይረ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ሓርበኛታት ክመሃር ዝመረጽክሉ ምኽንያት'ውን እንተኾነ ዓብዩ ሓወይ ዝመሃረላ ዝነበረ ቤት ትምህርቲ ብምዃና'የ መሪጸያ።

*** ብልዑል ነጥቢ (Great distingution) ክትምረቒ ዘኽኣለኪ ምኽንያት ድኣ እንታይ'ዩ?**

- ኣብ ህይወት ወዲ ሰብ ንጹር ዕላማ እንተድኣ ሃልዩ ዘይብጻሕ ሽቶ የለን። እቲ ቀንዲ ንጹር ዝኾነ ራእዩን ዕላማን ስለ ዝነበረንን ንግዜይ ብግቡእ

የመሓድር ስለ ዝነበርኩን እዩ።

* ህጻን እንከለኺ'ባ እንታይ ናይ ምኳን ባህጊ'ዩ ነይሩኪ?

- ዝበዝሕ ህጻን ኣብ ግዜ ህጻንነቱ ፓይሎት ወይ ዶክተር ናይ ምኳን ባህጊ'ዩ ዘለዎ። ኣነ ድማ ኣብ ግዜ ህጻንነተይ ፓይሎት ናይ ምኳን ሕልሚ'ዩ ነይሩኒ። ድሓር ምስ ዕድመ እና ዓበኹን እናመዛዘንኩን ኣብ ዝመጸኣኩሉ እዋን ግና፡ ፓይሎት ናይ ምኳን ዝነበረ ባህገይ ብኻልእ ሓድሽ ሕልሚ ተቐይሩ።

*** እንታይ ናይ ምኳን ሕልሚ?**

- ኣርኬሎጅስት ናይ ምኳን ሕልሚ።

*** ብኸመይ?**

- ኣብ ሻዱሻይ ክፍሊ እንከለኹ፡ ኣብ ሂስትርን ጅግራፍን ኣዝየ ንፍዕቲ ተመሃሪት'የ ነይረ። ኣብ ሂስትሪ ብዛዕባ ዝሓለፉ ስልጣነታት እናተማሃርና እንከለና ኸኣ፡ እቲ ብዛዕባ ስልጣነታት ኣኽሱም፡ ናይ ሞሶጶጣምያን፡ ናይ ሮማን ስልጣነታት... ወዘተ ዝምህረና ዝነበረ መምህር ይጸልወኒ ነይሩ። ኣነ ኸኣ ብዙሕ ሕቶታት ይሓቶ ነይረ።

*** ገለ ካብቶም ሕቶታትኪ**

- ከመይ ጌርካ ካብ ፍርስራስ ገዛውቲ፡ ካብ ዝሞተ ኣካላት ሰብ ካብ ኣስከሬን ተበጊስካ እዚ ሰብ'ዚ ከምዚ ዓይነት ሰብ'ዩ ነይሩ ንብል? ብኸመይ ከምኡ ምንባሩ ንፈልጥ? ወዘተ ዝብሉ . . .

*** ቀጸሊ፧**

- ከምኡ እናበልኩ ክሓቶ እንከለኹ፡ ብሰፊሑ ክርድኣኒ ጀሚሩ። "እዚ ዓውደ ትምህርቲ'ዚ ስነ-ጥንቲ ወይ ድማ 'archaeology' እዩ ዝበሃል። ነዞም ኩሎም ስልጣነታት ዘጽንዑ ድማ 'Archaeologist' እዮም ዝበሃሉ።" ምስ በለኒ፡ 'Archaeologist' ትብል ቃል ካብ ኣእምሮይ ክትሃስስ ኣይከኣለትን። እቲ ኣብ ጋዜጣታት ዘንበቦ ዝነበርኩ ኣብ ከምዚ ቦታ ከምዚ ዓይነት ርኽበት ተረኺቡ። ክልተ ሚልዮን ሰለስተ ሚልዮን ዝገበረ ሸክና ርእሲ ተረኺቡ። ኣስከሬን ተረኺቡ። ዝብል ሓበሬታታት ከኣ Archaeologist ንናይ ምኳን ሕልመይ ኣደንፊዕዎ'ዩ።



*** ብድሕሪኡኸ?**

- ብድሕሪኡ ደኣ Anthropologyን archaeologyን ተመሳሳሊኳ እንተኾኑ፡ ኣብ ኣርኪዮሎጂ ዘይነበራ ክልተ ተወሰኽቲ ዓይነታት ትምህርቲ ኣብ ኣንትሮፖሎጂ ብምንባረን ብሰሰዐ ናይ ፍልጠት'የ 'ኣንትሮፖለጂ' ከጽንዕ መሪጸ። እነሀለኹኻ ድማ ብኣንትሮፖሎጂ ክምረቕ በቒዐ።

*** ብኽንደይ ነጥቢ (G.P.A) ኢኺ ናይ ኮለጅ ትምህርትኺ ዛዚምክዮ?**

- 3.64

*** ካብ ናይ ኮሎጅ ህይወትኪ ብፍሉይ ትዝክርያ ዕለት እንተላ?**

- ሓደ ሚያዝያ 2014 (ብልሙድ መዓልቲ ሓሶት።)

*** ብኸመይ?**

- ኣብቲ እዋን'ቲ ናይ 'ሲንየር ፔፐር' ንምድላው ሃለኽለኽ ኢና ንብል ኔርና። ብዘይክኡ'ውን 'ኤግዛም' ቀሪቡና ነይሩ። ንዓይ ከኣ ቀሩብ ተጸሊኡኒ ስለ ዝነበረ ድኻም ይስመዓኒ ነይሩ'ዩ። ኣብ ከምዚ ኩነታት እንከለኹ፡ ምምሕዳር ናይ'ቲ ኮለጅ ይጽወዓኒ፡ መጸውዒኡ ምኽንያት ሓንቲ 'ኦ ነጋቲቭ' (0-) ዓይነት ደም ዝነበራ ኣደ ኣብ ሆስፒታል ምስ ሓረሰት፡ ናይ ሽዱሽተ ሰባት ደም ኣድልይዋ ስለ ዝነበረ'ዩ። እታ ሰብ ኣብ ሓደጋ ከም ዘላ ምስ ተነግረና፡ እቶም ኣብ'ቲ ኮለጅ 0- ዓይነት ደም ዝነበረና ውሑዳት ሰባት ነንሕድሕድና ንፋለጥ ብምንባርና ክንልግሰላ ንኸይድ። ካብቶም 0- ዓይነት ደም ዝነበረና ሰባት ክልተ ጎዲሎምና ስለ ዝነበሩ፡ ናይ ክልተ ሰባት ዓቐን ካብ ደመይ ክወስዱ ሓቲቲዮም። ስለ ዘይከኣል ድማ ይኣብዩኒ ማለት'ዩ። ጸኒሖም ግን ናብ ኮለጅ ምስ ተመለስኩ ተሌፎን ደዊሎም ደም ከም ዘወሓዳ ይሕብሩኒ። ድሓር ማሕተም ዘለዎ ምልክታ ጽሒፈ ክልጥፎ እንከለኹ፡ እቶም ምሳይ ዝነበሩ 'ፈሩዝ ሎሚ ድኣ ዝኣምነኪ ሰብ ክትረኽቢ ዲኺ መዓልቲ ሓሶት እኳ'ዩ' ይብሉኒ። ኣነ ኸኣ ካልእ ክገብሮ ዝኽእል ኣይነበረን። ነታ ምልክታ ጠቒዐ፡ ኣብ ታሕቲ፡ እዚ ምልክታ'ዚ ናይ ጸወታ ኣይኮነን ናይ ብሓቂ'ዩ ኢለ ጽሒፈላ። ብድሕሪኡ እቶም ተሳኢኖም ዝነበሩ ክልተ ሰባት ስለ ዝረኸብናዮም ግና፡ ከይደዶም ደም ለጊሶምላ። እታ ሰብ ከኣ ህይወታ ድሒና። ስለዚ እዛ መዓልቲ እዚኣ'ያ ብፍሉይ ትዝከረኒ።

*** ናይ ምልጋስ ደም ካብ ኣልዓልና፡ ክሳብ ሕጂ ክንደይ ግዜ ደም ለጊስኪ'ለኺ?**

- ሓሙሽተ ግዜ።

*** ናይ ሎሚ መንእሰያት ኣብ**

**ትምህርቲ ንዘለዎም ኣራኣእያ ብኸመይ ትገልጽዮ?**

- ብተፈጥረኣም ንቑሓት ኮይኖም'ዮም ዝስምዑኒ። ክትሓቶም እንክለኻ'ውን ኣብ ከምዚ ኮለጅ ኣትዩ፡ ከምዚ ዓይነት ዓውዲ ከጽንዕ'የ ዝደሊ ዝብሉ መንእሰያት ብምኳኖም፡ ብወገነይ ኣብ ጽቡቕ ደረጃ ኣለው ኢለየ ዝግምግም።

*** መንእሰያት ኣብ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ዕዉታት ኮይኖም ንኽወጹ እንታይ ክገብሩ'ዩ ዘለዎም?**

- ብቐዳምነት ንጹር ዕላማ ክህልዎም'ዩ ዝግባእ። ንኑብሶም ኣበየናይ ደረጃ ኣላ ክፈልጡ፡ ኣበየናይ ደረጃ ኸ ክብጽሕዋ ይደልዩ ብንጹር ስእላዊ መግለጺ ክስእልዋ ኣለዎም። መምህር ክገልጽ እንክሎ ጽን ኢሎም ክሰምዑ፡ ጽቡቕ ምሕደራ ግዜ ክጥቀሙ ኸኣ ኣለዎም'የ ዝብል።

*** ንዓውዲ ኣንትሮፖሎጂ (ስነ-ሰብ) ካብ ካልኦት ዓይነታት ዓውደ-ትምህርቲ ናይ (Social Science) ዝፈልዮ ረቛሒ እንታይ'ዩ?**

- ኣብቲ እተካይዶ ዕምቀት ናይ መጽናዕቲ'ዩ። እቲ እተካይዶ መጽናዕቲ "first hand" ክኸውን ስለ ዘለዎ፡ ብግብሪን ንበረኻ ወጺእካን ዝካየድ ምርምር ብምኳኑ'ዩ እየ ዝብል።

*** ተመሃሮ እንክለኩም ዝረኸብኩሞ ሓድሽ ርኽበታት ኣሎዶ?**

- እወ ዝተፋላለዩ ርኽበታት ተረኺቡ'ዩ። ከም ኣብነት ብፍሉይ ዘይርስዓ ርኽበት፡ ተመሃሮ ሳልሳይ ዓመት እንክለና ዝረኸብናያ፡ ኣስከሬን ናይ ሓንቲ ጓል ዓሰርተ ዓመት ኣቢላ እንክላ ዝመተት ቁልዓ ኮይኑ፡ ዓሰርተ ሓሙሽተ ዓመት ኣቢሉ ዝገበረ ኣስከሬን ረኺብና ኢና።

*** ታሪኻዊ ቦታታት ምርኣይ ደስ ከም ዝብለኪ ክትዛረቢ ሰሚዐ'ለኹ፡ ዛጊት በጺሕክዮም ካብ ዘለኺ ታሪኻውያን ቦታታት ሃገርና?**

- ብዙሓት'ዮም። ከም ኣብነት ሰንበል፡ ቀሓይቶ፡ ከስከስ፡ መጠራ፡ በለው ከለው፡ ኣዱሊስ ክጠቕሰልካ ይኽእል።



*** ክሳብ ሕጂ ዘይበጻሕክዮ'ሞ ክትበጽሕዮ ትብህጊ ታሪኻዊ ቦታ?**

- ቡያ።

*** ኣብ ቋንቋ ዘለኪ ተገዳስነት ከመይ'ዩ?**

- ኣዝዩ ጽቡቕ።

*** ትመልክዮም ቋንቋታት?**

- ትግርኛ፡ እንግሊዝ፡ ዓረብ፡ ጥልያን።

*** መዓልታዊ ክትረኽብዮ እትደልዩ ዓይነት ሰብ?**

- ንጹር ዕላማ ዘለዎ። ምቕሉል፡ ትሑት፡ ጽን ኢሉ ዝሰምዕ፡ ሓድሽ ነገር ናይ ምፍጣር ዓቕሚ ዘለዎ ዓይነት ሰብ።

*** መሲልኪ'ዶ?**

- ኣይመሰልኩን።

*** መንእሰያት ኣብ ከመይ ኵነታት ምስ በጽሑ ከመስሉ (ክምርዓዉ) ኣለዎም ትብሊ?**

- ኑብሶም ምስ ከኣሉ። ማለተይ ብዕድመ፡ ብቑጠባ፡ ብትምህርቲ ኣብ ጽቡቕ ደረጃ ምስ በጽሑ። ብፍላይ ከኣ ደቂ ኣንስትዮ ነዚ ክጠቕሶ ዝጸናሕኩ ምስ ፈጸማ ክምርዓዋ 'ለወን በሃሊት'የ።

*** ፈሩዝ ሕውስትን ምቅልልትን ዓይነት ሰብ ኢኺ። ካብ ናይ ስድራቤትኪ ንናይ መን ዘመሳስል ጠባይ'ዩ ዘለኪ?**

- ንናይ ኩሎም። ብፍላይ ግና ንናይ ምዕባይ ሓወይ።

*** እዋናዊ ሕልምኺ?**

- ብትምህርታዊ መዳይ ማስተርስ፡ ዶክትረይት ኣቢለ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ናይ'ዚ ሕዚዩ ዘለኹ ዓውዲ ክበጽሕ። ቀንዲ ድማ ብስመይ ገለ ፍሉይ ርኽበት ረኺበ ስመይን ስም ሃገረይን ክጸውዕ'ዩ ሕልመይ።

*** ዕላልና ናብ ምዝዛሙ ገጹ'ዩ ፈሩዝ። ኣብ መወዳእታ ክትብልዮ ትደልዩ እንተሎ ንእሽቶ ዕድል ክህበኪ?**

- መጀመታ ነዚ ዕድል'ዚ ብምሃብኩም ከመስግነኩም እደሊ። ኑቶም ከይትሓለሉ ሞራል ዝሃቡኒ ኣባላት ስድራቤተይ'ውን ምስጋና ዝግብኦም'ዩ። ቀጺለ በዚ ኣጋጣሚ'ዚ መንእሰያት ራእዩና፡ ዕላማና፡ ኣነጺርና ኣበርቲዕና ክንሰርሕ ከም ዘለና ክምሕጸን እደሊ።

*** የቐንየልና።**

***

ሕብረተሰብ መንእሰይ

ዮሴፍ ዓንደብርሃን

# ሓቀኛ መጻምዲ ብኸመይ ይርከብ?

እዛ እትሰዕብ ዓንቀጽ ናብ ደቂ-ተባዕትዮ ዝጠመተት ኣይኮነትን ናብ ደቂ-ኣንስትዮ'ያ። ሓንቲ ጓል'ንስተይቲ ሓቀኛ መጻምዲ ንኽትረኽብ ክሕግዙዋ ዝኽእሉ ሜላታት ዝሓዘት ኩይና፣ እቶም ሜላታት፣ ብሕጽር ዝበለ ተገሊጾም ኣለዉ። ቅድሚ ናብ'ቶም ሜላታት ምሕላፍና ግን ሓንቲ ጓል'ስተይቲ ቅድሚ ሕጂ ዝምድና ንኽትምስርት ኣብ ዝፈተነትሉ፣ ኣብ ጉዕዞ ፍሽለታት ኣጋጢሙዋ ክኸውን ስለዝኽእል፣ ብዝሓለፈ ስምዒታዊ ሃስያ ተሰኪፋ ከይቁረጸት ክትጥበስ ከምዝለዋ ምዝኽኻር ኣገዳሲ'ዩ። ከምኡ'ውን ኑቲ ሓቀኛ መጻምዳ ኣብ ምርካብ ብዙሕ ተጸብዮን ደኺማን ክትከውን ስለእትኽእል፣ ሕጂ'ውን ድኻማ ከይጸብጽበት (ንዓይ ዝኸውን መጻምዲ የለን ኢላ ተስፋ ከይቆረጸት) ብሓድሽ ሞራል መጻምዳ ንምርካብ ክትጥበስ'ዩ ዘለዋ። ምኽንያቱ፣ ምስጢር ዓወት፣ ኣብ ሂወት ተስፋ ዘይምቑራጽ'ዩ። እሞ፣ ናብቶም ሓቀኛ መጻምዲ ንኽትረኽቢ ዝሕግዙኺ ብኽኢላታት ዝተጸንዑ ወጽኢታውያን ሜላታት ዶ ክንሰግር።

1. **ንሂወትኪ ንበርያ፥**

ሓንቲ ጓል'ንስተይቲ ንወዲ ተባዕታይ ኣዚያ ሰሓቢትን መሳጢትን እትኸውን ዝተማልአ ሂወት ምስ እትመርሕ'ዩ። ዝተማልአ ሂወት ማለት ድማ ንሂወታ ምስትምቓራ ማለት'ዩ። ስለዚ፣ ምስ'ቶም ከምቲ ናትኪ ድሌታትን ባህግታትን ዘለዎም ሰባት እናተቐራረብኪ ድሌታትኪ ኣዕብዩ። ከምዚ ኢልኪ እናተጓዓዝኪ ድማ ንዓኺ ዘገድስ ወይ ዝምስጥ ወዲ ክትረኽቢ ትኽእሊ ኢኺ። ብድሕሪዚ፣ ኑቲ ንዓኺ ዝምስጥ ወዲ ምርካብኪ ዕድል ሸለል ከይበልኪ ንተመኩሮኺ ምስ ናቱ ተመክሮ ከተዋስብዮ ፈትኒ። ከምዚ ምግባር ምስ ናትኪ ዝኾነ ሂወት ዘለዎ ሰብ ኣብ ምርካብ ክሕግዘኪ'ዩ። ልዕሊ ኩሉ ግን ንሂወትኪ ንበርያ። ሃምኽን ቀልብኽን ንዓኺ ዝኸውን ወዲ ኣብ ምድላይ ዘይኩን ክኸውን ዘለዎ፣ ንድሌታትክን ባህግታትክን እናስተማቐርኪ ኢኺ ክትጓዓዚ ዘለኺ።



2. **ኑቲ እትምነዮ ሰብ ሕሰቢ፥**

ኑቲ ኣብ ሂወትኪ እትደልየዮ መጻምዲ፣ እንታይ ዓይነት ወዲ ክኸውን ከምዝለዎ ክትሓስብዮ ጀምሪ። ሓደ መጻምዲ ክህልዎ ዘለዎ ውሽጣዊ መለለዩ ጠባያት ማለት ሓላፍነታዊ ድዩ? መኽበርን ቅኑዕን ድዩ? ብንጹር ምግምዛን ከድልየኪ'ዩ። ንሱ ዘርእዮም ውሽጣዊ ባህርያት ወይ ጠባያት፣ ኣብ ሂወት ወይ ሓዳር ንዘህልዎ ኣጠማምታን ኣተሓሕዛን'ውን ክኣንፍተልኪ ስለዝኽእል፣ ተጠንቂቕኪ ኣጽንዕዮ። ከምኡ'ውን ንሱ ዘካይዶም ተወሰኽቲ ንጥፈታት፣ ማለት ኣብ ገራት ተሰጢሑ ዘውዕል ድዩ? ስፖርታዊ ንጥፈታት ዘካይድ ድዩ? ምብጻሕ ቦታታት (ዙረት) ዘካይድ ድዩ? ትምህርታዊ ነገራት ዘሰላስል ድዩ? ... ወዘተ እንታይነቱ ዝገልጹ ተወሰኽቲ ንጥፈታት ስለዝኾኑ፣ ኣስተብህልሎም ባህርያቱ ኣብ ምፍላጥ ዝሕግዙኺ'ዮም። እዚ ኹሉ ኸኣ ንባህርያትኪ ምስ ናቱ ባህርያት ከተሳንይን ንመጻኢ ሂወትኪ ዝኸውን ውሳኔ ክትገብርን ክኽእለኪ'ዩ። ማለት፣ እንታይነት ናይ'ቲ ወዲ እንተማሰጡኪ ትሰዕብዮ እንተዘይኮይኑ ኣንፈትኪ ትቕይሪ።

3. **ዝሓለፈ ሕማቕ ተመኩሮኺ ኣብ ረቡሓኺ ኣውዕሊ፥**

ኣብ ምምስራት ዝምድና ፍሽለት ምስ ዘጋጥም ዝፈጥሮ ስምዒታዊ ሃስያ ቀሊል ኣይኮነን። እንተኾነ ዘጋጠመኪ ሕሉፍ ተመኩሮ ስምዒታዊ ቃንዛ ሓድሽ ዝምድና ንምምስራት ኣብ እትገዓዝሉ እዋን ኑቲ ሓድሽ ጉዕዞ ከየጉናድበልኪ ክትጥንቀቒ ኣለኪ። እዚ ማለት፣ ቅድሚ ሕጂ ዘጀመርክዮ ዝምድና ስለ ዘይሰለጠ ወይ ብእኡ ስለዝተጎዳእኪ፣ ምስ'ቲ ሓድሽ ንዝምድና ክህልወኪ እትሕልንዮ ዘለኺ ወዲ ተመሳሲሉ ገጹ ባህሪ ከተንጸባርቒ ኣይግብኣን። እዚ ግን ሕሉፍ ተመኩሮኺ ተጠቒምኪ፣ ኑቲ ክትቀርብዮ እትሓስብዮ ዘለኺ ወዲ ምሳኺ ዝኸይድ ሓቀኛ ድዩ ኣይኮነን ክትግምግምዮ ብዛዕባኡ መጠናዊ መረዳእታ ክትወስድን ይሕግዘኪ'ዩ። ስለዚ ሕሉፍ ተመኩሮ ኣብ ረቡሓኺ ኣውዕልዮ። ገለ ደቀንስትዮ ቅድሚ ሕጂ ኣብ ምምስራት ዝምድና ብወዲ ተባዕታይ ስምዒታዊ ሃስያ ወይ ጥልመት ምስ ዘጋጥመን ሓድሽ ዝምድና ኣብ ዝምስርታሉ ግዜ፣ እቲ ሕማቕ ተመኩሮአን

ክሀንቅጸን ደርኢየየን። ብሰንኪ ተሰፋ ምቝራጽ ክሳብ ደጊመን ንዐኣን ዝኸውን ወዲ ንኸይደልያ ምኽንያት ኣይኮነን። ሕሉፍ ሕማቕ ተመኩሮ ግን ሃሲየኦ ቀሊል'ኳ እንተዘይኮነ ኣብ ሂወትካ ክትመሃረሉ ደኣ'ዩ ዘለካ'ምበር ተመሊሱ ዕንቅፋት ክኸውነካ የብሉን።



4. **ምችእኑት ዝፈጥረልክን ርእሱ ምትእምማን ዝህብን ክዳን ተኸደና፧**

ኣኩዳድና ኣብ ምምስራት ዝምድና ኣገዳሲ ስለዝኾነ ብሸለልትነት ክጥመት ኣይግባእን። ስለዚ፣ ምቹእነት ዝፈጥረልክን ርእሱምትእምማን ዝህበክን ክዳን ምኽዳንኩ እትሓስብዮ መጻምዲ ወዲ ኣብ ምስሓብ ተራ ኣለዎ። ስለዚ፣ ነቲ ወዲ ተባዕታይ ዝምስጦን ንኹሉ ኣብ ግምት ዘእተወን (ደቡ ዝሓለወ) ኣኩዳድና ምኽዳን ጸቡቕ'ዩ፣ መሰልኪ'ውን'ዩ። ስለዚ፣ ናይ ጓል ዓይነት ኣኩዳድና (girl style) እንተድኣ ተኸዲንኪ፣ ነዩም ጓል ዝደልዩ (መጻምዲ ዝጥምቱ) ኣውዳት ክትምስጢ ግድን'ዩ'ሞ ወይዘሪት ዘምስለኪ ኣኩዳድና ድኣ ኣዘውትሪ። ዝዓበየ ጠመተኺ ግን መንነትኪ ብርእሱተኣማንነት ኣብ ምግላጽ ክኸውን ኣለዎ'ምበር፣ ምሉእ ኣድህሮኺ ብኣኩዳድናኺ ተቐባልነትን ብቑዕነትን ክትረኽቢ ክኸውን የብሉን። እቲ ምንታይ መንነትካ ብርእሰ ተኣማንነት ምግላጽ ንሰብነት ብእወታ ናይ ምጽላው ሓይሊ ስለዘለዎ።

5. **ተዋዛዪት ኩኒ፧**

ከም ጓለንስተይቲ መጠን ብኽፉት ልቢ ምስ ደቂ-ተባዕትዮ ምውዛይ ንዓኺ ዝኸውን መጻምዲ ኣብ ምርካብ ክሕግዘኪ ዝኽእል ሜላ'ዩ። እቲ ምውዛይ ግን ደቡ ዝሓለወ ድኣ'ምበር ኣንፈቱ ዝሰሓተ ክኸውን የብሉን። ምኽንያቱ ኣብ ሓደጋ ከውድቐኪ ስለዝኽእል። ኣብ ልዕለኺ ተጉዳእነት ዘለዎ ወዲ ኣብ እትዕዘብሉ ህሞት ድማ ምስኡ ናይ ዓይኒ ምጥምማት ምግባርን ክምስ ምባልን ጸቡቕ'ዩ። እቲ ናይ ዓይኒ ምጥምማትን ክሰምታን ግን ነቲ ወዲ ዝደህል ወይ ዘፍርሖን ካልእ መልኽእቲ ሂቡ ንኸይርሕቕ ዝዐብርን ክኸውን የብሉን። መጸናናዕትታት ከም ዘመልክትዎ፣ ክምስታ ንሓንቲ ጓለንስተይቲ ኣብ ቅድሚ ወዲ ተባዕታይ ኣዚያ መሳጢት ንኽትከውን ዘኽእላ እንኮን ውጽኢታዊን ሜላ'ምኳኑ'ዩ። ሕጂ'ውን ርእሰ ምትእምማን ቀንዲ ረቛሒ ወይ ሓይሊ ጓለንስተይቲ ምኳኑ'ዩ። ምቕልልትን ምእዝዛዝን ምኳን'ውን ንወዲ ተባዕታይ ካብ ዝማርኹ ጠባያት'የም እሞ ተጠቐምሉም።

6. **መቓድውቲ ምኳንኩም ኣረጋግጺ፧**

ዝምድናኹም እናጠጥዐ ኣብ ዝኸደሉ እዋን ኣብ ሂወት እንታይ'ዩ ዝደሊ ሕተትዮ። ነዩም ዝደልዮም ዕላማታቱኸ ብኸመይ'ዩ ከተግብሮም ዝውጥን? ነዩም ዕላማታቱ ንምዕዋትከ እንታይ ክገብር'ዩ ዝደሊ? ዕላማታቱኸ ምስ ናትኪ ዕላማታት ይሰማምዑ ድዮም? ኣብ ክብሪታት፣ ድሕረ-ባይታን ዕላማታትን ተመሳሳልነት ምህላው ዕዉት ዝምድና ንኽትምስረት ኣንፈት ይህበኺ'ዩም። ኣብ ኣዝዩም ደቀቕቲን ብዘይመጠን ዓበይቲን ፍልልያት ብዙሕ ዘይምድሃብ፣ ምኽንያቱ ምስ ግዜ ክልወጡ ስለዝኽእሉ። እንታይ ድኣ ኣብ'ቶም መሰረታውያን ዝኸኑ'ሞ ሓዳር ንምምስራት ዝሕግዙ ዕላማታት ጥራይ ትቃደዉ ምኳንኩም ኣረጋግጹ።

7. **ጥዑና ዘለዎ ዝምድና ኣማዕብሊ፧**

መቓድውቲ ምኳንኩም ምስ ኣረጋገጽኩ፣ ቅኑዕን ጥዑና ዘለዎን ዝምድና ከተማዕብሊ ጸዓሪ። ምኽንያቱ ምስ'ቲ እትቐርብዮ ዘለኺ ወዲ ሚዛናውን ቅኑዕን ርድኢት ሒዝኪ ምስ እትገዝዒ ጥራይ'ዩ ንመጻኢ ሂወትኩም ጥዑይ ዝምድና ክትከስከሲ እትኽእሊ። ገርሒን ምትሓልን ሒዝኪ ኣይትቕረቢ። ድጉል ስምዒታትን ኣምስሉነትን ኣወግዲ። ንሰኺን ዕላማኺን ኩይንኪ ድኣ ቅረቢ። እቲ ኩለንትናኺ ዝተዓዘበ ወዲ ድማ ክቐርበኪን ምሳኺ ክቕጽልን'ዩ። ኣዘራርባኺ'ውን ኣብ ልዕሊ'ቲ ወዲ ተባዕታይ ዘለኪ ኣኽብሮት ዝገልጽ፣ ንፍቕሪን ሓድነትን ክልቴኹም ዝደርኽ ክኸውን ከም ዘለዎ ለበዋ ኣየድልየን። ልዕሊ ኹሉ ድማ ለዋህ ኩኒ፣ ከም ኣደ ኩይና ዝምድናኣ እተማዕብል ጓለንስተይቲ ንልቢ ወዲ ተባዕታይ ክትሰልብ ግድን'ዩ። ሓቀኛ ዝምድና ልቢ ንልቢ ብምውህሃብን ኣብ ገዛ ጸጸኒሖም ብዘጋጥሙ ምጉርፋጣትን እናደልደለ ዝኸይድን ዝማዕበልን ምኳኑ ኣስተውዕሊ።

8. **ናብ መርዓ ኣይትተሃወኺ፧**

ዝኾም ቀዳምና ዘልዓልናዮም ነጥብታት ተኸቲልኪ ንዓኺ ዝኸውን ወዲ መን ምኳኑ ምስ ኣረጋገጽኪ፣ "ኩሉ ነገር ተዛዚሙ'ዩ" ብምባል ተቐላጢፍኪ ናብ መርዓ ምኻድ ጸቡቕ ኣይኮነን። ጽንዓት መጻምዲ ዝበሃሉ ካብ'ታ ዝተላለዩላ መዓልቲ ጀሚሮም ክሳብ'ታ ዝተመርዓውሉ ታህዋኽ ንመርዓ ኣወጊዶም ቀስ ብቐስ ፍልልያቶም እናጸበቡን ሓድነቶም እናዕበዩን ዝኸዱ ምኳኖም'ዮም ክኢላታት ዝመኽሩ። ንመርዓ ዘይምህዋኽ ዝያዳ የርብሓኪ'ምበር ኣይሃስየክን'ዩ። ዘየስተውዓልክዮ ነገራት ብደቒቕ ንኽትፈልጢ፣ ኣኹል ተመኩሮ ንኽትድልብን ስለዝሕግዘኪ ተመራጺ'ዩ። ኣብ ናይ ሌላ ገዕዞ ግን ምኩባርን ሓልዮትን ብኣኺ ይኹን ብወገን'ቲ ምሳኺ ዝቐርብ ዘሎ ወዲ ክፍለየኩም ዘይብሉ ንኽልቴኹም ጠማሩ ኣብ ሓዳር ከበጽሓኩም ዝኽእል መሰረታዊ ቀመም'ዩ።

**ጥቑሲ ብዛዕባ መጻምዲ ምርካብ**

ሓንቲ ጓል ንኣደኣ ከምዚ ኢላ ሓቲታ፣

"ኣደ፣ ነቲ ቅኑዕ ወዲ (right Man) ከመይ ገይረ'የ ዝረክቦ?"

"ቅኑዕ ወዲ ምንዳይ ረሲዕኪ፣ ንባዕልኺ ቅንዕቲ ጓል ኣብ ምኳን ኣተኩሪ"

ዝሓለፈ ሕማቕ ተመኩሮኺ ኣብ ረብሓኺ ኣውዕሊ፣ ክምስታን ናይ ዓይኒ ምጥምማትን ኣዘውትሪ።

መጻምድኺ ንዓኺ ክምዝመስል ተረድኢ ነቲ እትምኒዮ ወዲ ሃዳእኪ ሕሰቢ

ማዕዳን መጠንቀቕታን ተመራመርቲ

# ዕድመ ዘናውሕ ኣመጋግባ



መዓልታዊ ኣሕምልቲን ፍሩታታትን ምምጋብ ዕምሪ ኣብ ምንዋሕ ዝለዓለ ተራ ከምዘለዎ ብዙሕ እዋን ብተመራመርቲ ዝተገልጸ ሓቂ'ዩ። ሰባት ግን፡ ኣብ ኣሕምልቲን ፍረታትን ዘለዎም መረዳእታ ትሑት ብምዃኑ፡ ኣብ ኣመጋግባኦም ዚያዳ ቅብኣት ኣብ ዘበዝሐም መግቢታት ማለት ኣብ ስጋ፡ ጠስሚ፡ እንቋቑሖ ከምኡ'ውን ምቁር መግቢታት ኩተኩሩ'ዮም ዝርኣዩ።

እዞም መግብታት እዚኣቶም ግና ምስ ተመገብካዮም፡ ስሩዕ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ብምዘውታር ብግቡእ ኩተህልኹም ዝሓቱኻ'ዮም። እንተዘይኪኡይኑ፡ ግዳይ ሕማማት ቀይሕ ስጋ ብብዝሒ ምዝውታ ዝመጽእ ርዩሪክ ኣሲድ፡ መትንታት ልቢ፡ ኮለስትሮል፡ መጥቃዕቲ ልቢ፡ ወቕዒ ልቢ፡ ልዑል ኩብደት ኣካላት ወዘተ ዝገብሩ'ዮም። ኦክሲጅን ዝበዝሐ (ኣልካላይን) ቀጠልያ ኣሕምልቲ ማለት፡ ከም ስፒናቺ፡ ካውሎ፡ ቊስጣ፡ ሰላጣ፡ ኣድሪ . . . ከምኡ'ውን ፍሩታታት መዓልታዊ ምዝውታር ግን ዋሕስ ሂወት ስለዝኾኑ፡ ብሸለልትነት ክርአ ዘይብሉ'ዩ።




ኣብዚ ቀረባ ግዜ ነዚ ከም መእተዊ ተጠቒምናሉ ዘለና ሓሳባት ዝምልከት ሓደ መጽናዕቲ ተኻይዱ ነይሩ። ውጽኢት ናይቲ መጽናዕቲ ካብ'ቲ ቀዲሙ ዝተኻየደ ተመሳሳሊ መጽናዕቲ ብዙሕ ዝፍለ'ኳ እንተዘይኮነ፡ ኣብ ኣመጋግባና ልዑል ጥንቃቐ ከነዘውትርን ዕምሪ ሂወትና ከነወስኽን ዝሕግዝ ብምዃኑ ብዛዕባ'ቲ መጽናዕቲ ገለ ሓበሬታ ምሃብ ኣይጽላእን'ዩ።

እቲ መጽናዕቲ ኣብ ልዕሊ 65 ሽሕ ደቂ-ተባዕትዮን ደቂ-ኣንስትዮን ብሪጣንያውያን'ዩ ተኻይዱ። እቶም መዓልታዊ ፍሩታታትን ኣሕምልቲን ዝምገቡ ዝነበሩ ሰባት ከኣ፡ ኣብ ዝኾነ እዋን ክሞቱን ብሃንደበታዊ ሕማማት ክጥቅዑን ዘለዎም ተኽእሎ ዝተሓተ ኰይኖም'ዮም ተረኺቦም። ነቲ መጽናዕቲ ዘካየዱ ተመራመርቲ ዩኒቨርሲቲ ኮሌጅ ለንደን፡ ካብ 2001 ክሳብ 2008 ኣብ ዝተኣከበ ብዛዕባ ጥዕና ህዝቢ ዝሕብር ዳታ'ዮም ትንተና ኣካዩዶም። እቶም ኣብ ኣመጋግባኦም ብብዝሒ ፍሩታታትን ኣሕምልቲን ዝምገቡ ዝነበሩ ዜጋታት ድማ፡ ዝለዓለ ዕምሪ ዘለዎም ኰይኖም ከምዝረኸብዎም ኣረዲኦም።

ነቲ መጽናዕቲ ዝመርሐት ዶ/ር ሊዛ ዉድ፡ "ሓደ ሰብ ብመጠን'ቲ ፍሩታታትን ኣሕምልቲን ብብዝሒ ዝተመገቦ፡ ብእኡ መጠን ኣብ ዝኾነ እዋን ከጋጥም ካብ ዝኽእል ናይ ሞት ተኽእሎ ይጉድል'' ትብል። ንሳ ኣስዒባ፡ ኣብ ሰሙን፡ ካብ ሓደ ክሳብ ሰለስተ ግዜ ፍሩታታትን ኣሕምልቲን ምምጋብ ንተኽእሎ ሞት ብ14%፡ ካብ ሰለስተ ክሳብ ሓሙሽተ ግዜ ምምጋብ ብ29%፡ ካብ ሓሙሽተ ክሳብ ሸውዓተ ግዜ ምምጋብ ብ36% ከምኡ ድማ ኣብ ሰሙን ካብ ሸውዓተ ንላዕሊ ፍሩታታት ኣሕምልቲን ምምጋብ ብ42% ከምዝጉድሎ ኣረዲኣ። ብዘይካ'ዚ፡ ካብ ሽጋራ ምትካኽን ኣልኮላዊ መስተ ምዝውታርን ምምሕራሕ'ውን ንመጠነ ሞት ከምዝጉድሎ ዶ/ር ሊዛ ዉድ ወሲኻ ትገልጽ።

ብዘይካ'ዚ፡ ሓድሽ ኣሕምልቲ ምምጋብ ኣብ ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ዝሓየለ ረብሓ ስለዘለዎ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ክስራዕ ከሎ፡ ሳላጣን ፍሩታታትን ድማ ኣብ ሳልሳይን ራብዓይን ደረጃ ከምዝስርዑ ዶ/ር ሊዛ ሓቢራ። ዝቐነየ ፍሩታታትን ፓውደርን ሓዊስካ ዝዳሎ ጽማቑን ግን ኣብ ዕምሪ ዝኾነ ጥዕናዊ ረብሓ ከምዘይብሉ ብምሕባር፡ ዕሹግ ፍሩታታት ምምጋብ ተኽእሎ ሞት መሊሱ ከምዘጋድድ ኣነጺራ። ሓድሽ ፍሩታታትን ኣሕምልቲን ጸረ-ምምሽማሽ ባእታ ስለዘለዎም ንዝተሃሰዩ ዋህዮታት ጸጊኖም ካብ ሕማማት ናይ ምክልኻል ሓይሊ ዘለዎም ምዃኖም ከኣ ዶ/ር ሊዛ ዉድ ወሲኻ ተብርህ።

ዝበዝሖ ሰባት ፍሩታታትን ቀጠልያ ኣሕምልቲን ናይ ምምጋብ ባህሪ ከምዘይብሎም ዝጠቐሰት ድ/ር ሊዛ፡ ዘለዎም ባህሪት ለዊጦም ጥዕናኦም ንምውሓስን ሂወቶም ንምዕቃብን ዕለታዊ ፍሩታታትን ኣሕምልቲን ክምገቡ መኺራ።

# ስእነት ድቃስ ኣትኩሮ ሓንጎል የጥፍእ

ስእኑት ድቃስ ኣብ ዘለዎምን ዘይብሎምን ሰባት ብዝተኻየደ ናይ ሓንጎል ጀረባ (ስካን)፥ ኣብ ዕማም ሓንጎል ፍልልያት ከምዝተረኽየ ተመራመርቲ ዩኒቨርሲቲ ካሊፎርንያ ሓቢሮም። ጠንቁ ግን ከምቲ ኣብ መንጎ ጫቆትን እንቋቑሖን ዘሎ ፍልልይ ኮይኑዎም ከምዘሎ ገሊጾም።

ኣብ'ቲ ዝተኻየደ ፈተነ እቶም ድኹም ድቃስ ዘዘውትሩ ሰባት ምስ'ቶም ምሉእ ለይቲ ደቂሶም ዝሓደሩ ምስ ተነጻጸሩ፥ እቶም ብስእኑት ድቃስ ዝሳቐዩ ኣብ ናይ ምዝኽኻር ክእለት መርመራ ንገለ ክፋል ሓንጎሎም ኣብ ምስትኽኻል ቃልሲ ከምዝካየዱ ተጋሊጹ።

ስእኑት ድቃስ ዘለዎም ሰባት ኣብ ግዜ ለይቲ ን'ኽድቅሱ ብዙሕ ጻዕሪ'የም ዝካይዱ። ጽልዋኡ ድማ ኣብ ግዜ ቀትሪ ምፍዝዛዝን ናይ ምዝኽኻር ዝሕታለን ከምዘጋጥሞም ኢና ተረዲእና ይብሉ እቶም ተመራመርቲ።



እቲ መጽናዕቲ ን350 ሰባት ዝካተተ ኮይኑ፥ ፍርቆም ስእኑት ድቃስ ዝነበሮም ፍርቆም ድማ ዘይነበሮም'የም ነይሮም። ንኽልቲኦም ጉጅለታት ድማ ናይ ምዝኽኻር ክእለት ዝፍትሽ ቡዳዊ ስርሓት እናዓመሙ ከለዉ ብሓገዝ ኤም.ኣር.ኣይ ዝተባህለ ዝማዕበለ መሳርሒ፥ ጀረባ ሓንጎል ከምዝካየደሎም ተገይሩ። ንፍሲ-ወከፍ ዝተዋህበ ናይ ድቃስ ግዜ'ውን ማዕረ'ዩ ነይሩ።

ኣብ'ቲ ፈተነ ግን ሓደ ዓይነት ውጽኢት ኣይተረኸበን። እቶም ስእኑት ድቃስ ዝነበሮም ሰባት ብፍላይ ኣብቲ ናይ ምዝኽኻር ክእለት ዝቆጻጸር ክፋል ሓንጎሎም ብቐልጡፍ ከምዘይነጥፉን ከምኡ'ውን ንሓንጎሎም ካብ ምህውታት ከምዘይቆጻጸርዎን ተፈሊጡ።

“እዚ ውጽኢት'ዚ ሓደ ነገር ክንርዳእ ሓጊዙና ኣሎ። ንሱ ኸኣ ስእኑት ድቃስ ዘለዎም ሰባት ኣብ ግዜ ለይቲ ጥራይ ዘይኮነ ናይ ድቃስ ጸገም ዘጋጥሞም፥ ኣብ ግዜ ቀትሪ'ውን ሓንጎሎም ብግቡእ ከምዘይዓዩ ፈሊጥና” ይብል ሓደ ካብቶም ተመራመርቲ።

ሆርሞን መላቶኒን መስርሕ ድቃስ ዝቈጻጸር ናይ ኣካላትና ሰዓት ተባሂሉ ብተመራመርቲ ዝግለጽ ኰይኑ፥ ኣብ እንድቅሰሉ ግዜ'ዩ ዝፈሪ። ሓደ ጸቡቕ ድቃስ ዘዘውትር ሰብ ድማ ኣካላቱ ኣኹል መላቶኒን ስለዝፍርዩ ቡቲ ኣብ ከባቢ መትሎ ኣብ ዝርከብ ጸኪ መንሸሮ ፕሮስተይ ክጥቃዕ ዘለዎ ዕድል ዝወሓደ ይገብሮ። ድቃስ ምስኣን ወይ ዝተዛርገ ስርዓተ-ድቃስ ምህላው ግን ንዓቕን መላቶኒን ስለዝጸሉ፥ ንመስርሕ ኣእምሮ ጥራይ ዘይኮነ ከም መንሸሮ ፕሮስተይ ናይ ጸኪ ዝኣመሰሉ ጥዕናዊ ጸገማት'ውን ከምዝኸትል እቶም ተመራመርቲ ይሕብሩ።

ኣብ መወዳእታ እቶም ተመራመርቲ፥ ስእኑት ድቃስ ወይ ዝተዛርገ ስርዓተ ድቃስ፥ ከቢድ ጥዕናዊ ሳዕቤኑ ዘሎ ናይ ዘመና ሕማም ምኳኑ ብምምልካት፥ ስሩዕ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምዝውታር ኣብ ምፍራይ ሆርሞን መላቶኒን ልዑል ግደ ስለዘጻወት ስእኑት ድቃስ ዘለዎም ሰባት ከዘውትርዎ ኣዘኻኺሮም።

# ኤች.ኣይ.ቪ ደቀ'ንስትዮ...

ሰበ-ስልጣን ጥዕና ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ፥ ኣብታ ሃገር ካብን ናብን ጓለ'ንስተይቲ ከምዝላባዕ ዝገለጽዎ ኤች.ኣይ.ቪ ከምዝረኸቡ ሓቢሮም።

እቲ ቫይረስ ኣብ ጓል 46 ዓመት ሰበይቲ ዝተረኸበ ኩይኑ፥ ንሳ ኑቲ ቫይረስ፥ ካብ ኣብ ክፍለ-ሃገር ቴክሳስ እትቕመጥ ምስ ኤች.ኣይ.ቪ እትነብር መሓዛኣ ሰበይቲ ዝተመሓላለፋ ከምዝኾነ እቶም ሰበ-ስልጣን ገሊጾም።

እታ ዝተለኽፈት ሰበይቲ፥ ናብ ቴክሳስ ብምኻድ ምስ'ታ መሓዝኣ ናይ ሽዱሽተ ወርሒ ግብረ-ሰዶማዊ ዝምድና ድሕሪ ምሕላፋ እቲ ቫይረስ ክሰጋገራ ከምዝኸኣለ ቤት ጽሕፈት ማእከል ምቁጽጻር ሕማማት ወሲኹ ሓቢሩ።

“ኣስታት 98 ሚእታዊት ጀነቲካዊ



ኣቃውማ ናይቲ ሕማም ካብታ ኤች.ኣይ.ቪ ሓሚማ ዝነበረት ሰበይቲ ናብታ ሓዳስ ሰበይቲ ተሰጋጊሩ ምህላዉ ከረጋግጽ ክኢልና ኣለና” ድማ ይብል እቲ ቤት ጽሕፈት።

እታ ኑቲ ቫይረስ ዘመሓላለፈት ጓል 43 ዓመት ሰበይቲ፥ ካብ 2010 ኣትሒዛ መናውሒ መድሃኒት ኤች.ኣይ.ቪ ምውሳድ ከምዘቋረጸቶ'ዩ ዝገለጸ።

እቲ ቫይረስ ብምትንኻፍ ናይ ኣካላት ፈሰስቲ፥ ማለት ብዘይካ'ቲ ኤች.ኣይ.ቪ ዝመሓለለፉ ኣገባብ ብተወሳኺ ብኸም ምራ'ቕን ንፋጥን ዝኣመሰሉ ፈሰስቲ ክፍሊ ኣካላት ከምዝመሓላለፍ እቶም ክኢላታት ሓቢሮም።

ኣብ መወዳእታ እቶም ተመራመርቲ፥ እቲ ቫይረስ ካብን ናብን እተን ደቀንስትዮ ክሰጋገር ዝኸኣለ፥ እተን ደቀንስትዮ ፍኑው ጾታዊ ምትንኻፋት ስለዘዘውተራ ከምዝኾነ ደጊሞም ምብሕባር፥ እቲ ቫይረስ ብምራ'ቕን ንፋጥን ካብን ናብን ዝሰጋገር ብምኳኑ፥ ህጹጽ ስጉምቲ እንተዘይተወሲዱ ሳዕቤኑ ከቢድ ከምዝኸውን ኣጠንቂቖም።

# “ካብኣ/ኡ ተፈልየ ክነብር ኣይክእልን እየ”

መም/ ሳሙኤል ዘካርያስ

ክቡራት ኣንበብቲ ናይ ሎሚ ጽሑፍና ከምቲ ቅድሚ ሕጂ ነቕርቦ ዝነበርና ዘይኮነስ ብፍሉይ ኣብ’ታ ብዑበዚሒ ምኽሪ ዝሕተተላን ናይ ብዙሓት መንእሰያት ኣርእስቲ ምኳና እንኣምናን ብምትኳር ምኽርና ክንልግስ ኢና።

ነዛ መበገሲ ጽሑፍና ኮይና ዘላ ኣርእስቲ ብዙሓት ሰማዕቲ ወይ ነበብቲ ዝተፈላለየ ግብረ-መልሲ ከምዝሃቡላ፡ ብጭብጢ ከነረጋግጾ ንኽእል ኢና። ኣቐድም ኣቢልና ግን ምችኡነት ነበብቲ ንምርግጋጽ ነዚ ኣብ ክልቲኡ ጾታ ክርከብ ዝኽእል ዘረባ ብተባዕታያዊ ኣቀራርባ ምቕራብና፡ ኑቲ ሓደ ጾታ ምጉሳይ ወይ ሸለልትነት ከምዘይኮነ ክፍለጠልና ነተሓሳስብ። “ኣነ ካብኺ ተፈልየ ክነብር ኣይክእልን እየ” ዝበለ ወዲ፡ ገሊኦም ከታልል ደልዩ እዩ ክብሉ ከለዉ፡ ገሊኦም ድማ እቲ ዝለዓለ ብቑዕ እዩ ዝበሎ መግለጺ ንሱ ጥራሕ ስለዝኾነ እዩ ብምባል ሰባት ይኣትዉ።

ኣተኩሮ ጽሑፍና፡ ናይ’ዚ ክትዕ’ዚ መልሲ ንምሃብ ዘይኮነስ፡ ካብኺ ተፈልየ ክነብር ኣይክእልን እየ ዝብል መግለጺ ኣብ ኣእምሮ ተዛራባዩ ኮነ ሰማዒኡ ዝፈጥሮ ሓይሊ ጽልዋ ኢና ክንርእይ። እዛ መግለጺት እዚኣ ኣብ’ቲ ሓቀኛ ስምዒት ክትገልጽ ተባሂሉ ዝተዘረበትሉ ግዜ፡ ተዛራባያ ኣሚኑላ፤ መሪጽዋ፤ ይዛረብ ስለዘሎ፡ ኩለንትንኡ ብዘይ ኣፍቃሪቱ ክነብር ከምዘይክእል እዩ ዝርዳእ። ቀጐመና ብእኡ ይቃኑ፡ ዕለታዊ ናብራ ብእኡ ይቕለስ፡ ትምህርቲ ብእኡ ይምራሕ፡ ተራ ቤተሰብ ድማ ብእኡ መሰርዕ ይሕዝ (እንተስ ክቕድም ወይከኣ ክቕደም)። እዚ ኩሉ ግን ኣብ መንእሰያት ከቢድ ጽልዋ ኣለዎ። ብሰንኪ እዛ መግለጺት ፍቕሪ እዚኣ ብዙሕ ውሳኔታት ህይወት እዩ ዝቕለስ። ቅድሚ መርዓ ዝኾነ ስጋዊ ርክብ ከይትፍጽም ሕልናዊ መምርሒኣ ዝገበረት ኣፍቃሪት፡ ብሰንኪ እዛ ዘረባ፡ ርዝነት ሕልናኣ ይርሳዕ፥ ቅድሚ ኩሉ ትምህርታ ክተቕድም ዝወሰነት ኣፍቃሪት ብሰንኪ እዛ ዘረባ ውሳኔኣ ይቋሰል፥ ኣከዳድና ይልወጥ፥ ምግናን ደኣ ከይመስል እምበር ኣካይዳ ውን ይቕየር እዩ። እዚ ኩሉ ግን ስለምንታይ እዩ ኢልና እንተሓቲትና ናይ ሓንጐል ምምዝዛን ሓይሊ ተፈጥሮኣዊ ዓቕሙ ኣብ ክንዲ ዝጥቀም ደጋዊ ጽልዋ ስለ ዝመርሖ እዩ። ኣብዚ ግዜ እዚ ሓንጐል ፍኒሕኒሕ ኩብል እንተፈቲኑ እቲ ተጸቒጡ ዝነበረ ሓይሊ ውሳኑ፡ ገዛእ ርእሱ ክርእይ ይፍትን እሞ፡ ኑቲ ሓቀኛ ባህሪኡን ክእለቱን ከምጽእ ምስ ደጋዊ ጽልዋ ይራጸም። በዚ እዋን’ዚ ኩራ፥ ምንጽርጻር፡ ባእሲ ወይከኣ ርእሰ-ምትሓትን ምርባሽን ይፍጠር። ኑቶም ቅልጡፍን ዘይለባምን ስጉምቲ ዝወሰዱ ሰባት ሓዲግካ እቶም ጥበበኛታት መንእሰያት ምኽሪ ንምርካብ ናብ ሆትላይን ሃማመተኤ (124256) ብምድዋል ምኽሪ ብቴሌፎን ይሓቱ። “ኣፍቃሪተይ ብዘይ ብኣኻ ክነብር ኣይክእልን እየ ትብለኒ ነይራ፥ ሕጂ ግን ጠባያ ክቕየር ጀሚሩ።” “ሚዛን ፍቕሪ ናባይ ከምዝዛዘወ ርእየ ክትንዕቐኒ ጀሚራ።” “ብዘይ ብእኡ ክነብር ኣይክእልን እየ እሞ ብኸመይ ኣጋጢሙኒ ዘሎ ጸገም ክፈትሖ ይኽእል?” “ስለምንታይ ብዘይ ብኣይ ይነብር ኣሎ?” ... ሕቶ ደለይቲ ምኽሪ ኣብ’ዚ ኣርእስቲ እዚ ማእለያ ከም ዘይብሉ ሰነዳት ሆትላይን የረድእ።



ነዚ ኩሉ ክበሃል ዝጸንሐ ስነ-መጐት ብብሓደ ምርኣይ ገዲፍና ኣብ መበገሲ ጉዕዞ ፍቕሪ ዝነበረ ሃዋህው ክንፈትሕ ኣገዳሲ መሲሉ ይረኣየና። ስለምንታይ፡ ገለ ኣፍቀርቲ ኢና በሃልቲ ከምዚ “ካብ’ተን ጸጊበን ዘዕንድራ ኣብታይሲ እተን ዓንዲረን ኢለን ዘዕንድራ ይበዝሓ” ዝበሃል፡ “ኣብዚ

ዕድመ እዚ ዓርኪ ክትህልወካ ይግባእ እዩ"፤ "መሓዙተይ ኩሎም ዓርኪ ኣለዎም ኣነ ኸኣ ናይ ግድን ክህልወኒ ይደልይ እየ" ብምባል ጓል ኣንስተይቲ ጥራሕ ብምድላይ ኣፍቃሪት ኣላትኒ ክብሉ ዝጅምሩ። ኣመሰራርታ ጉዕዞ ፍቕሪ ኣብ ምንታይ እዩ ነይሩ? ንዝብል ሕቶ ገሊኦም ደለይቲ ምኽሪ ክምልሱ ከለዉ፥

"ጥምት ምስ ኣበልክዋ ፈትየያ"፤ "ንሓፍተይ መሕዛኣ እያ ኣብ ገዛና ምስ ረኣኽዋ - በቃ ደስ ኢላትኒ"፤ "እንድዒ፡ ኣይተረደኣንን ግን ክርእያ ከለኹ ፍሉይ ስምዒት ተሰሚዑኒ". . .

ንኩነታቶም ብምሩጻት ገለጽቲ ቃላት ዝገልጹ ሰባት ድማ፥

"ከምዚ ናይ ዓይኒ ፍቕሪ እዩ ሒዙኒ" ብምባል ኩነታት ኣመሰራርታ ጉዕዞ ፍቕሮም ይገልጹ።

እዚ ዝተዋህበ መልሲ፡ ቅኑዕ ዘይኮነ ኣገዳስነት ዘይብሉ ሃነይነታዊ ፍቕሪ እዩ ተባሂሉ ህዉኽ መልሲ ኢይወሃብን ይኸውን፡ ግናኸ ብቑዕ መንቀሊ ጉዕዞ ፍቕሪ እዩ ክበሃል ኣይክእልን። ብቑዕ ጉዕዞ ፍቕሪ ዝነቅል ብኣእምሮን ብልብን እዩ። ኣእምሮ ኑ ከም ሰብ እትሰርዖም ረቛሒታት፥ እትደልዮም ቀዳምነታትን እትሃርፎም ድልየታትን ክውክል ከሎ፤ ልቢ ድማ ኑ ዝስምዓካ ፍቕራዊ ስምዒት ይውክል። እዞም ክልተ መሰረት ፍቕሪ ዝኾኑ ነጥብታት ማዕረ ሚዛን እንተዘይተዋሂብዎም እዞም ኣቐዲምና ዝጠቐስናዮም ሕቶታት ይለዓሉ። ኣእምሮ መሊኡ ልቢ ባዶ እንተኾነ፤ ብኣንጻሩ ድማ ልቢ መሊኡ ኣእምሮ ጥርሑ እንተኾነ ሓቀኛ ፍቕሪ ስለዘይተመስረተ መሸፋፈኒ ዝኾኑ ሚላ ኣዘራርባታት ይህነደሱ።

"ብዘይ ብኣኺ ክነብር ኣይክእልን እየ!" ዝብል መግለጽን ካልኦት ምስኡ ዝዛመዱ ንገዛእ ርእሰኻ ኣትሒቱ ብውሳነ ኣፍቃሪትካ ጥራሕ ከምእትጓዓዝ ዝገብሩ ቃላት ኩሎም ብሓደ ሸነኽ ናይ መሰረት ፍቕሪ ስለዝተሰረተ ጸገማቱ ኣዝዩ ልዑል ይኸውን። ከምዚ ክልተ ኢዱ ብግቡእ ከየወዛወዘ ዝንቀሳቐስ ሰብ ብትኽክል ሚዛኑ ክሕሉ ዘጸግም፡ ምዕሩይ ዘይኮነ ልብን ኣእምሮን ኣሳቲፉ ዘይተመስረተ ጉዕዞ ፍቕሪ ድማ ከምኡ ሚዛኑ ክሕሉ ኣይክእልን እዩ።

ሰብ ናይ ባዕሉ ክብርን ክእለትን መረዳእታን ኣለዎ። ስለዝኾነ ድማ ክብርኻ ኣሊኻ፤ ክእለትካ ቀቢርካን መረዳእታኻ ሸፊንካን ዝመስረትካዮ ኩሉ ነገር ክብርኻ ክትርኢዩ፡ ኽእለትካ ክትጥቀምን መረዳእታኻ ከተስፍሕን ምስ ጀመርካ፡ ክትጸልኦን ካብኡ ትወጽኣሉ መገዲ ሃሰው ክትብልን ትጅምር። ካብዚ ብምንቃል ድማ ዕምቈት ዘይብሉ ጉዕዞ ፍቕሪ ይጅመር። ሙብዛሕቱ ግዜ እዞም ሓሚመልኪ፡ ዓቢደልኪ፡ ድቃስ ኣብዩኒ ዝብሉ መግለጺታት ልብን ኣእምሮን ብማዕረ ኣብርኺቶ ምስዘይጉብሩ እዩ ዝመጽኡ። ምኽንያቱ ዘሕምም ፍቕሪ ወይ ዘዕብድ ፍቕሪ ሃልዩ ኣይፈልጥን ክህሉ'ውን ኣይክእልን። እቲ ንፋዕ ንፍቕሪ ተረዲኡዋ ክገልጻ ዝፈተነ ፍሉጥ ጳውሎስ ዝበሃል ክኢላ ጸሓፊ ክዛረብ ከሎ "ፍቕሪ ኣይትምረርን፡ ኣይትቕየምን እያ ... ፍቕሪ ኩሉ ኣይተቋርጽን እያ።" ብምባል እዩ ዝገልጻ።

ኩሉ ነዞም መግለጺታት ዝተጠቐመ ሰብ እሞ ሓቀኛ ኣይኮነን ማለት ድዩ ዝብል ሕቶ ክመጽእ ይኽእል ይኸውን። ኩሉ ሰብ ክፈልጦ ዝግብኦ ነገር ኣሎ፡ ነዘን ቃላት ዝተጠቐመ ኩሉ ሓቀኛ እዩ ወይ ኣይኮነን ክበሃል ኣይከኣልን እዩ፡ ግናኸ ኩሎም እቶም ንጉዕዞ ፍቕሮም ብልብን ኣእምሮን ዘይመሰረቱ ሰባት ሓቀኛታት ኣይኮኑን ኢልካ ክትምልስ ናይ ተፈጥሮና ሓቂ እዩ። ምኽንያቱ ሓደ ሰብ ፍቕሪ እንተዘይብሉ (ካብ ልቢ ዝነቅል ስምዒት ፍቕሪ እንተዘይብሉ) ግናኸ ኣብ'ታ ጓል፡ እቶም ኣብ ጓል ኣንስተይቲ ክህልዉ ኣለዎም ዝበሎም ረቋሒታት እንተረኺቡ (ብመምዘኒ ኣእምሮኡ ሚዛን ዝህቦም ነጥብታት እንተሃለዉ) ንምምስራት ፍቕሪ ብቑዕቲ እያ ማለት ኣይኮነን። ብኣንጻሩ ውን ልክዕ ከምኡ። ስለምንታይ ደኣ እሞ እዚ መግለጺታት ዝጥቀሙ? እንተኢልና ድማ ምኽንያት ኣለዎ፥

1. ዝንባለ ኣፍቃሪቶም ተራ ኣለዎ፥ ነዞም መግለጺታት እዚኦም ዝያዳ ሚዛን ትህቦም እንተኾይና ኑ ወዲ ረብሓ ኣለዎም ማለት እዩ።

2. መዘኑ'ውን ተራ ኣለዎም፥ "እዋእ ሞይቱላ እንድዩ"፡ "ሓሚሙላ እንድዩ" "ጥብ ኢሉላ" ዝብሉ መግለጺታት ብተደጋጋሚ "ንኣፍቂርዎ እንድዩ" ዝብል መግለጺ ተኪኦም ክዝረቡ እንተ ተሰሚዖም መግለጺ ሓቀኛ ፍቕሪ መሲሎም ይረኣዩ።

3. ውጽኢት ስነ-ጥበብ'ውን ተራ ኣለዎም፥ ሙብዝሕትኦን ደርፍታት ብርትዐ ቃላተን መታን ክሃንጻ እቶም ብተደጋጋሚ ኣብ ኣፍቀርቲ ዝስምዓ ቃላት ከቃልሕወን ይጅምሩ። ትርጉመንን ኣመዓብልኦንን ዝግደሱ ኣይመስለናን፡ ኣብ ልቢ ግዱሳት ሚዛን ይወሃበን እሞ ክሳብ "እገለ/ሊት ዝ/ትብሃል ደራፊ/ት እኳ ከምዚ ኢሉ/ላ ገሊጹ/ጻ" ብምባል ከም መወከሲ ይጥቀምሉ። ካብቲ ብብዝሒ ዝሰማዕ ብብዝሒ ጥራሕ ዘይኮነ ብተደጋጋሚ ዝሰማዕ ነገር ደርፍታትን ኮሜዲታትን ስለዝኾነ ናይ ባዕሉ ዕላማን ተልእኾን ከኣ ስለዘለዎ ብቕዓቱ ዝምዝን ሽትኡ ወቒዑ'ዶ ኣይወቕዐን እዩ። ይኹን ደኣ እምበር ብጉኒ ዘስዕቦ ሳዕቤን ፍጹም የብሉን እዩ ማለት ኣይኮነን። ብመሰረት መዘራረቢ ኣርእስትና እንተሓሲብናሉ እቶም ብፍቕሪ ተሳዒሮም ዝበሃሉ ሰባት ዝብልዎ ቃላት ኩሉ፥ ኣብ መግለጺ ፍቕሪ ደላዩን ተደላዩን፡ ብቑዕ መግለጺ ተባሂሉ ይስነድ እሞ ብብዝሒ ኣብ ተጠቃምነት ይውዕል። ካልእ ነጥብታት ውን ቡብወገንና ንወስኸሉ ንሕጂ ግን በዚኣን ይኣኽለና።

ክቡራት ኣንበብትን እዚ ኣርእስቲ ብፍሉይ ዘገድሰኩም መንእሰያትን፡ ድሕሪ ጉዕዞ ፍቕሪ ክምስረት ዝድለ ዘሎ ሓዳር ብሓቂ መታን ክንሕጐሰሉ፥ ሎሚ ዘይንጠዓሰሉ ኣካይዳ ክህልወና ወሳኒ እዩ እሞ ሃየ ልብናን ኣእምሮናን ተጠቒምና ጉዕዞ ፍቕርና ንፈስሃሉ ኢንጀይ ንግበረሉ።

# ሕግን ስነ - ምግባርን

ሚኪኤል ጺጋይ

# ብሕልሚዶ ብጋህዲ?

ኩሉ ዝሓለፈስ ይርሳዕ ድኣ!

8 የካቲት 1989፡ ኣብ ከተማ ኣስመራ ከባቢ ቸንትሮ ብዘጋጠመ ፍጻመ ዘይሓዘኸ ኣይነበረን። ንግሆ ምድሪ'ዩ ኣውያት ተሰሚዑ። እቲ ግዜ ሕማቕኳ እንተነበረ፡ ናይ ርሑቕን ቀረባን ጕረባብቲ ብስምባደ ናብቲ ብንግሆኡ ብኽያት ዝሰምዕሉ ገዛ ኣቶ ሰለሞን ወረር ወረር በሉ። ሱብ ገዛ ፍረ ነገሩ ኣብ ዘይሰማዕ ዓሚቝ ብኽያትን ጫውጫውን ስለዝነበሩ ከምዚ'ዩ ኢጋጢሙ ኢሉ ዝረድእ ኣይተረኽበን።

ሓንቲ ዘመድ ግን "ኣቲ ብርሃን ጓለይ" ክትብል ስለዝተሰምዐት በጺሒቲ ከፊላዊ መልሲ ረኸቡ። "ልችያ ድያ መይታ? ትማልዶ ብከተማ መጺኣ ገዚኣ ትኣቱ ኣይነበረትን" በለ ሓደ መንእሰይ ኑቲ ጥቕኡ ዝነበረ። ጸኒሑ ከኣ ብትሕም ትሕም "ልችያ፡ ብኢድ ወላዲታ'ያ ተቐቲላ" ዝብል ዘይርጉጽ ዘረባ ተናፈሰ።

ልችያ ሰለሞን፡ ከም ቀንዴል እተብርህ መልከዐኛ'ያ ነይራ። ስሩዕ ስርዓታን ንሰባት ዘለዋ ኣኽብሮትን ድማ ብኸባቢኣ ክትንኣድን ክትፍቶን ኣኽኣላ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርታ ዝፈጸመት ጓል 19 ዓመት ኩይና ነበረት። ንመርዓ ቅርብቲ ብዘይ ምንባራ ግን ምስ ስድርኣ ኣብ ቸንትሮ ትነብር ነይራ። እንሆ ኸኣ ዓመተ 1989 ዓመታ ኣይነበረትን፡ ብኣሊፍ ጠፊኣ!

ወላዲታ ወ/ሮ ህድኣት ፈቃር፡ ሓላዩትን ወሓለንኳ እንተነበረ፡ ንዘኾነ ወረ ዓቢ ተገዳስነት ዝህቡ፡ መዓልቲ ብዘሰምዐኦ ዕላል ለይቲ ዝጭነቓ፡ ድቃስ ለይተን ብሕልምን ሃተምተምን ዝኩላለፍ፡ ሓሓሊፈን'ውን ገና ብድቅስተን (ኪይተባረብራ) ለይቲ ተንስኣን ገለ ስርሓቲ ዝገይዳ ነበራ። በዚ ዝተጨነቐ ኣቶ ሰለሞን ናይ በዓልቲ ቤቶም ጸገም መፍትሒ ንምርካብ ናብ ሓካይምን ወሃብቲ ምኽርን ይመላለሱ ነይሮም'ዮም። መፍትሒ ግን ኣይተረኽበን።

ብሞት ሓንቲ ጓሎም ዝሓረሩ ኣቶ ሰለሞን ብዛዕባ ዝምድና ኣደን ጓልን ተሓቲቶም ክገልጹ'ከለው፡ "ወላዲት ካብዚ ንላዕሊ ንጓላ ተፍቅር'ያ ዝብል እምነት የብለይን። በዚሑኳ፡ ምሕር በዚሑ!" ብምባል ኣስተንተኑ።

***

ወ/ሮ ህድኣት ብርሃን ኣብ መፋርቕ ናይቲ ዓመት'ቲ ብቕትለት ጓለን ተኸሰሳ። ዝቐረበን ክሲ፡ "ናብ 8 ለካቲት ኣብ ዘውጋሕ ለይቲ ኩነ ኢለን ብፍላጥ ንጓለን፡ ኣብ ክሳዳ ብፋስ ብምህራም ቀቲለናኣ" ዝብል'ዩ ነይሩ።

ተኸሳሲት ነቲ ክሲ ኣይተቐበሎኦን። ከም ቀልዓ መብጽዓ ኡፍ ኡፍ ኢለን ንዘዕብያኣ እንኮ ጓለን ኩነ ኢለን ዝቐትላሉ ምኽንያት'ውን ኣይነበረንን። ጠበቓአን ኣብ ዲቕ ዝበለ ክርክር ተጸምዱ። ጠባይ ናይተን ወላዲትን ኣፈጻጽማ ናይቲ ቅትለትን ከርድኡ ብዙሕ ጸዓሩ። ንምርድኡ ኩነ ንምእማኑ ግን ዘሸግር ነበረ። ኣብቲ እዋን'ቲ ብዙሓት ሰባት ነቲ ጉዳይ ከም ዘርዕድ ግን ከኣ " እንታይ እዩ'ታ'ዚ? ጽውጽዋይ!" እናበሉ ዝገልጽዎ ዓይነት ፍጻመ ነበረ።

ወ/ሮ ህድኣት ቀቀድሚ'ቲ ጓለን ዝሞተትሉ ለይቲ ኣገዳሲ ብዙሓት ዕስለ ኣናህብ፡ ንመንበሪ ገዛአን ወሪሮም ናብ መደቀሲ ልችያ ኣትዮም ክዕስልዋ ሓለሙ። ከይተባረብራ፡ ካብቲ ምስ በዓል ቤተን ደቂሰናሉ ዝነበራ ዓራት ብምህዳ ወረደን፡ ልችያ ናብ ትድቅሰሉ ክፍሊ ኣተዋ። ብጨርቂ ገይረን ኑቶም ኣናህብ ከባርራ ዝፍተና ዘለዋ እናመሰለን ከኣ'የን፡ ገለ ነገር ተንከፈን ካብ ድቃሰን ዝተበራበራ። ልችያ ድምጺ ሰሚዓ ብድድ ኢላ ኣብ ዓራታ ኮፍ በለት። "ተቐለዕኪ ከይትኹኒ ኩብርታ ክድርበኪ'የ መጺአ" ብምባል ኣማዕቲበን ናብ መደቀስአን ተመልሳ፡ ልችያ'ውን ድቃሳ ቀጸለት።

ኣብቲ ቅነ'ቲ ሓንቲ ኣብ ዓደን ነጊደን ዝተመልሳ ጐርቤተን ብዛዕባ ኣብቲ ዓዲ ዘጋጠመ ሓደጋ ንህቢ ንወ/ሮ ህድኣት ኣካፊለንአን ነይረን። ኣብቲ መዓልቲ ንግደት፡ ነጋድያን ብዘፈጠርዎ ድምጺን ኣንስቲ ተለኽየንአ ብዝነበራ ሽቶን ዝተቐጠዐ



ኣናህብ ካብ ቀፎኦም ተተኻቕቶም፡ ንሱበን እንስሳን ነኽሱ፡፡ እተን ጉሮቤት ሓንቲ ዕምባባ እትመስል ሕጽይቲ ብጽህቢ ተነኺሳ ሃለዋታ ከም ዘጥፈኣት፡ ሕክምና ትብጽሕ'ምበር ክትድሕን ከም ዘይከኣለት ብዘፍርሕ ቁዘማን ናይ ኢድ ቀራዕራዕን ኣዕለለናአን ነበረ፡፡ ቀትሪ ንዘሰምዐኦ ሊዩቲ ስለዝደምማ ድማ ወዮ! ሱብ ቀቲሉም ዝተባህሉ ኣናህብ ብሕልሚ ኣብ ገዘአን ተራእዮመን፡፡

ቅድሚ'ዚ ናይ ኣናህብ ሕልሚ፡ ኣብ መንበሪ ገዘአን ምትሃት ኣትዩም ተራእዮመን ሃተፍተፍ ስለዝበላ ብዓውታ "ልችያ ኣበለኺ? ተጠንቀቒ" ብምባል ስለዝባህረራ፡ ኣቶ ሰሎሞን ርእሰን ብምትንካፍ ኣተንስእወን፡፡ ኣብ ዕቑብ ከይደን ብዘዕባ መቓብርን መናፍስትን ዕላል ኣብ ዝሰምዓሉ መዓልቲ ንምሽቱ ዘጋጠመ ነበረ፡፡

ናብ 8 ጥቅምቲ 1989 ኣብ ዘውግሐ ለይቲ ግን ወዮ ሕልምን ለይቲ ተንሰእካ ምንቅስቓስን፡ ኣብቲ ሕፋርን ክቡርን ስድራ ቤት፡ ኣሰቃቒ ፍጻመ ፈጠረ፡፡ 7 ጥቅምቲ ምሸት ወ/ሮ ህድኣት ንልችያ፡

"ኣምሓሩ'ምበር ኣብ ሓደ ዓዲ ኣብ ገዛ ኣትዩም ሰላማዊ ሱብ ቀቲሎም ደብዛል ኣሎ!" በላኣ፡፡

"ኣንቲ ኣደ ጸሎት ጌርና ጥራይ ንደቅስ! ኣቦና ቀርቀስ ኣብ ልዕሊና'ከሎ ዝመጽኣና የለን" በለት ልችያ፡፡

ወ/ሮ ህድኣት ኣብ ቤት ፍርዲ ከም ዝገለጻኦ፡ ካብ 10 ዘይወሕዱ ወተሃደራት ናብ መንበሪአን ክኣትዉ ብሕልሚ ለይቲ ተራእየን፡፡ ሓደ ካብ'ቶም ወተሃደራት ትኽ ኢሉ ናብ መደቀሲ ልችያ ብምእታዉ ኣብ ዓራታ ደይቡ ከጥቅዓ ረኣያ... ከም ባህሪአን ድማ ከይተብረብራ ክንቀሳቐሳ ጀመራ...፡፡

ወ/ሮ ህድኣት ብርቱዕ ናይ ስቃይ ድምጺ ሰሚዐን ካብ ድቃሰን እንተተበራበራ፡ ብዉናአን፡ ኣብ ኢደን ፋስ ሒዘን ኣብ መደቀሲ ልችያ ነበራ፡፡ ዝኾነ ናይ ግዳም ሱብ ድማ ኣይነበረን፡፡ ቀጥ ቀጥ እናበላ ብስምባደ ናብ መደቀሲአን ገጸን ተመልሳ፡፡

"ሰሎሞን! ኣንታ ሰሎሞን ተንስ እስኪ..... ወይ ኣነ ጓለይ! ንልችያ ሃሪመያ ኣለኹ መሰለኒ" ብምባል ንበዓል ቤተን ኣተንስኣ፡፡

ኣቶ ሰሎሞን፡ ክዳን ለይቲ ለቢሶም፡ ብታህዋኽ ናብ መደቀሲ ጓሎም እንተኣተዉ፡ እቲ ክፍሊ ብደም ኣዕለቕሊቑ ጸኒሑም፡፡ ኣብ ካንሸሎ ተደርብዩ ዝወዕል ዕንጸይቲ ዝፍለጽሉ ፋስ ድማ ኣብ ምድሪ ቤት መደቀሲ ጓሎም ተጋዲሙ ነበረ፡፡ ንሪሳ ልችያ ነጸላ ከዲኖም፡ ሰዓቶም ርእዩ፡ ዳርጋ ወጊሑ'ዩ፡፡ እናበኸዩ እጀታ ቴለፎን ኣልዓሉ፡፡

***

ወ/ሮ ህድኣት ካብ ገበን ናጻ ምስ ተባህላ፡ ጉረባብቲ ሰናይ ድሌት ኣቶ ሰሎሞንን ካልኦት ዓጽመ ስጋን ኣብ ግምት ኣትዩ ዝተፈረደ መሰሎም፡፡ ቤት ፍርዲ፡ ሞት ልችያ ኩነ መቕጻዕቲ ናይ ወላዲታ ድርብ ጉድኣት ናይ'ቲ ስድራ'ዩ ብምባል ኣዛሚዱ ዝሃቦ ዉሳነ ገይሮም ተርጉምዎ፡፡ እቲ ሓቂ ግን ከምኡ ኣይነበረን፡፡

ናይ ወይዘሮ ህድኣት ፍርዲ እንታይ ከም ዝኸውን ብዙሓት ሰባት ብኣንክሮ ተኸታቲለሞ፡፡ ኣብ መንጎ ደያኑ፡ ኣኽብሮ ሕግን ጠበቓን'ውን ርሱን ክትዕ ዘልዓለ ነበረ፡፡ ብወለንታአን ወላደን ቀቲለን ዝብል ክሲ ዘይመስል ስለዝነበረ ብኡንብኡ ተኣሊዩ ከም ዝመሓየሽ ተገብረ፡፡ ናብ እከይ ወጽኢት ዝምረሐ ኣእዳው ናይተን ወላዲት በቲ ዘመኽንዮን ፍቕሪ ወላዲት ዝጸረን ኣእምሮአን ዝተመርሐ ኣይነበረን፡፡ ናይ እዋን ድቃስ ኣእምሮአን ንክሳድ ወተሃደር ክቡት'ኽ'ዩ ወስ ኢሉ፡፡ ህይወት ጓለን ንምድሓን፡ ንልችያ ምቕታለን'ምበኣር ዘይወለንታዊ'ዩ ነይሩ፡፡

ነዚ መጉት'ዚ ዝድግፍ፡ ብዘይካ ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 49 ካልእ ኣይነበረን፡፡ እዚ ዓንቀጽ'ዚ ብኸምዚ ዝስዕብ ዝንቡብ ነበረ፥

ሓደ ሱብ ብሰንኪ ምዝንባል ኣእምሮኡ፡ ወይ ብሰንኪ ኮንተ ኣረዳድኣኡ ወይ ብሰንኪ ምዕባለኡ ዝተኸልከለ ኣእምሮኡ ወይ ዘይንቡርን ኣበር ዘለዎ ኮንተ ሰብነት፡ ኣብቲ ጉድኣት ዝፈጸመሉ ግዜ፡ ሳዕቤን ተግባራቱ ክርኢ ዘይክእል እንተነይሩ ወይ ዝፍጽሞ ዘሎ ተግባር ካብ ቁጽጽር ኣእምሮኡ ወጻኢ እንተኾይኑ፡ በቲ ዝፈጸሞ ገበን ወይ ጉድኣት ምሉእ ሓላፍነት ኣይስከምን፡፡

እንተኾነ ደያኑ እቲ ንምምዛዘን ኣእምሮ ጸገም ዝፈጠረ ነገር ዝኣሊ ፍወሳታት ክካየድ፡ ከምኡ'ውን ካልእ ጉድኣት ከይድገም ዝዓግት ናይ ጥንቃቐን ሓለዋን ስጉምቲ ክወሰድ ክእዝዙ ይኽእሉ፡፡

ብመሰረት እዚ ሕጊ'ዚ ወ/ሮ ህድኣት ስማዊ መቕጻዕቲ ክወሃበን ይኽእልኳ እንተነበረ ናጻ ተባህላ፡፡ ዝተወሰነለን ናጽነት ግን ካብ ማእሰርቲ'ምበር፡ ካብ ዝኸሪ ልችያን ሕልናዊ ስቕቅታን ዘድሕን ኣይነበረን፡፡ ደያኑ፡ ኣብ ሕክምና ኣእምሮ ሓገዝ ክናደያለን ክሳብ ሽዕኡ ግን ሓለዋ ክግበረለን ኣዘዙ፡፡



መልእኽቲ ካብ ሻና!

# ስቕታ ዝግርማኣ “ተጺቃጢት” ኣላዶ ትብልዋ ሎሚ?



ኣብ ለምለም ዳስ'የ ተመርዕየ። “ሓደ ክምርያ ብዙሕ ይንየ” ከም ዝበሃል፡ መርዓና ብዙሕ ዓጽመ ስጋ ዝደኸመሉ፡ ወሃ ዝተባህለሉ ዓቢ ወራይ'ዩ ነይሩ። ኣነን በዓልቤተይን ከም ኣብ ኩሉ መርዓታት “ደገም ሓደ'ምባር ክልተ ኣይንኹንኩምን” “ፈረይትን ጸገይትን ኩኑ” “ትሓዋወሱና ይግበርኩም” ተባሂልና ተመረቕና። ከይንጠላለም ድማ ብኪዳን መሓልና። ዓብይትን ወረዙትን ሰናይ ትምኒቶም ንምግላጽ፡ ኑቲ ብወርቂ ኩትሻን ንፍሖን ተኸሊሉ ዝበረ ኣብ ባልጃታት ዝበረ ክዳውንቲ መርዓት፡ ካብቲ ተኣሲሉ ዝበረ ለምለም ሰቲ ኣኣልዒሎም የወድቕሉ ነበሩ። እቲ ጨፈራን ደበላን ናይ መካይን ፋም ፋም፡ እልልታን ናይ ወናማት ባንድታት መዚቃን ዝጸግከዎ ኮንፈቲ ንምቕላብ ዝተራእየ ጾቕጥቕጥን ሱላቕን ምስቲ ብሕብራዊ ባለንቸናታትን ስልማትን ወቂቡ ዝበረ ዳስ ተደሚሩ፡ እቲ ጽምብል ካብ ተራ መርዓ ዚያዳ ከብኮብ ናይ ሓደሽ ንጉስ ማሰሉ። ሕጽኖትና'ውን ግርም ሓለፈ።

ምርቓ ዓብይትን ወግዕን ዝዳሰሉ፡ ብኮሆናት ዝተባረኸ መርዓና ግን ክንጸው ሰለስተ ዓመት ዕምሪ ኣይረኸበን። ሰቲ ሰኢንና። መዓልካ ብዘየፍቅድ ሕሱም ግጭትን ክርክርን ተፋቲሕና። ንኽልተ ወለደኛታትና'ውን ኣቀያየምና። መልከዐኛ ጓልና ሞኒካ ብኣቦኣን ኣዴኣን ተሓቝፋ ክትዓቢ ኣይተዓደለትን!

ሰቲ ዝኸኣልና ነገራት ኣብ ሎሚ ኩይነ ክርእዮ'ከለኹ ብቑዕ ምኽንያትዶ ነይሩ?” ብምባል ንኹበሰይ እሓትት'የ። በዓል ቤተይ ሓቂ ይሓይሽ ጸዕራም፡ ሓደ መንገዲ እንተተዓጽዎ ከየማረረ ካልእ መንገዲ ዝቕይስ፡ ኣብ ዝፈተኖ ስራሕ ዝዕወት፡ መተባብሮ ናይታ ሓዳስ ስድራ ከመሓይሽ ዝጽዕር ሰብ'ዩ ነይሩ! ንሱ ኣብ 30 ኣነ ኣብ 26 ዓመተይ ኢና ተመርዒና። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ፈጺምና ኢና። ዘይምትእምማን ዙረት ዝበሃል ነገር ኣብ መንገና ቦታ ኣይነበሮን። እቲ ናይ ሓዳር ባህልን ኣካይዳን ድማ እናተመሃርናዮ ንኸይድ ኔርና።

ናይ መጀመርታ ጠንቂ ባዕለይ ዘቦገስክዎ'ያ። ኣብ ናይ ስድራኡ ህንጻ ናይ በይንና ክፍሊ ተዋሂቡና ኣብ ሓደ ካንሸሎ ንነብር ስለዝነበርና “ገዛ ተኻሪና ንውጻእ” ኢለዮ። ንሱ ግን ምስ ዘሎ ሕጽረትን ክብርን ገዛ ኽራይ ኑቲ ረኺብናዮ ዝነበርና ዕድል ሎተርያ ከም ዝጸሓ ወሰድዎ ነበረ።

“እንታይ ኢልኪ እሾ ደገመያ!” ብምባል ብጸዋግ ገጽን ምፍርራህን ክምልሰለይ ሕጂ ኩይኑ ይዝከረኒ።

“ገዛ ብናጻ ክትረክብ ዓቢ ዕድል'ዩ። ግን ናጽነት ከኣ ጥዑም'ዩ” መለስኩሉ።

ሽዑ ኣይተረዳዳእናን ጥራይ ዘይኮነስ ተኻሪርና ብዘይ ዘረባ ሰለስተ መዓልቲ ኣሕሊፍና።

ኣቐዲመ ኣይጠቕስኩዎን'ምበር በዓል ቤተይ ምሳይ ተማሂሩ ዝጉበሮ ናይ ሓዳር ወሳኽታት ዝወሓደ'ዩ ነይሩ። ካልእስ ይትረፍ ከም ኣርማደዮ፡ ሳሎንን ክረንደሳን ዝኣመሰለ ንብረትኳ ተሰሪሑ ናብ ገዛ ምስ መጽኣ'የ ርእየዮ። ንብረት ምጥራይ ዘለገሰኳ እንተኾነ፡ ኣብ ምምራጽ ዲዛይኑ ሕብሩ ወዘተ ብዘይምስታፈይ ባህታ እስመዓኒ ኣይነበረን። የውሃንስ ሰብኣይ'ዩ ንኹሉ ዝወሰን ዝዓይነቱ ኣጠማምታ ነይርዎ። “ሰበይቲ ሰቕታ'ዩ ግርማኣን ስልማታን” ይብል። ኣመል ምትህርራምኳ እንተዘይነበሮ “ኣዴታትና ክጽረፋን ክጽፍዓን'ከለዋ ሰቕታ'ዩ ዋልታኣን ነይሩ፡ ሳላ ትዕግስቲ ድማ ሓዳረን ኣጽኒዐን ንዓና ኣዕበዩና” መን ኢሉዎ'ዩ።

እንተተጋገየ ኣርመኒ! ኣብ ዓቢ ክተማ ዝዓበየ ብዓቕሙ ዝተማህረ መንእሰይ ከምዚ ይሓስብ'ዩ ኢለ ገሚተ ኣይፈልጥን።

ኣብ መወዳእታ ግን ኣነ'ውን ቀርኒ ኣብቖለ። “ብዛዕባ እዚ እንታይ ኩንካ ዘይነገርካኒ?” “እቲ'ኸ መኣስ ተፈጺሙ?” “ሽቓለትካ ደኣ?” “ስለምንታይ ኢኻ ካብ ምሳይ ምስ ስድራኻ ዚያዳ ትመኽር?” “ስድራይ ገዛ ስለዘይብሎም እንታይ ከፈእዋ ደዩ ንዕቀት ዘሕድረልካ ዘሎ?” “ኣብ ብርከይ ዘስተንፍስ ሰራሓ ክኣብር ዝኽእልኮ'የ! ቦርሰኣን ተሓንጊጠን ኣሹራት ኣእትየን ከይተጨማለቓ ዝኡብራኮ ኣለዋ።” እናበልኩ ናይ ኩበደይ ክዛረብ ጀመርኩ። እንታይ'ሞ ክዓብስ? ንሱ'ም ናይቲ ገዛ ከናወጽ

እንተዘይከይኑ በዓል ቤተይ ለውጢ ከምጸኒ ኣይረኣኹን። ጸርፍን ወሰውሰን ተጀማሚሩ። “ኣቑሒትኪ መቑልኪ ክትወጽኢ ትኽእሊ ኢኺ” ‘ዉን ተባሂሉ።

ድሒሪ ክሆደአ ጀሚረ ምንባረይ ይዝከረኒ። “በስ” ግን ኣይዛዛለን። ተዋሪዳኸላ “ስቕታ ዝዋርማኣ” ኣሚን ኣይረኸበን። ምስ ህጻን ሞሪካ ዝበሮ ምዉቕ ዝምድና ከዘሕትሎ'ዉን ተጻዚበኩ።

ሓደ ሰንበት ናይ ንዕልተይ በዓል ጥምቀት ንምስታፍ ንጉዳይፍ ኾቕልና። ናይ ገዛ ምስወሰው ከም ሰበይቲ ገይሩ ዝፈልጦ የለን። ገለ ግዜ ደንጉዩ እመስለኒ።

“ትኾዪ ዲኺ ኣይትኸድን? እንዳ ኣሕዋተይ ክትበጽሒ መኣስ ባህ ይብለኪ ኩይኑ” በለኒ።

ሓቂ ይሓይሽ፡ ዳርጋ ምስ ኩሎም መቕርበኡ ምቕሉል ዝምድና ነይሩኒ ኣይብልን'የ። ኣብዛ ጥምቀት ዝበራ ንዕልተይ ግን ተጋማዩ ነይሩ። ትኽ ትንፋሰን ተመሳሳእትን ኢና ኔርና።

“ክንምለስ ከለና ቁሪ ከይከዉንባ ንሞሪካ ጃኬት ክማለኣላ!”

“ሓሳዊት!”

“ሓሳዊ እንተኾንካ ንገረኒ”

“ነውራም!” ብምባል ብእግሩ ሃሪሙኒ፡ ኣብ ዓራት ዝበረት ሸፍንቲ ኣረቂ ኣልዒሉ ንበይኑ ተመርቀፈ።

ድሕርዚ ተፈጢሩ ዝበረ ሃንፍ ክነፍሕ'ምበር ክጹብብ ኣይተራእየን። ጸገምና ናብ ስድራ ካብኡ ሓሊፉ ድማ ናብ ሽምግልና እናበለ ብፍትሕ ተፈላሊና።

ጉዳይና ብከምዚ ተጀሚሩን ተወዲኡን። እንታይ መልእኽቲ ከመሓልልፍኩ'የ ዝሓሰብኩ?........ እወ ድኣ! ዘከረ. .

***

ኣቦታትናን ኣዴታትናን ኣብታ ዝተመረቑላ መርዓን ሓዳርን ጸኒዖት ከም ዝበሩ ይነግሩ'ዩ። ምንጩ ናይ ጽንዓቶም እንታይ ኩን ነይሩ ይኸውን? ካብ ስጋኦም ስጋ ካብ ደሞም ደም ወሪሶና ዝተመርዓና ደቆም ድኣ ኒቲ ጽንዓቶም እንታይ ኩይንና ዘይወረስናዮ? እንታይ ኩይኑ መርዓ ኣብ ግዜና እስር ፍንጥሕ ይኸውን ኣሎ? ኣረ እንታይ ኩይኑ ማእዶ ሓዳር መእሰሪኡ ይሰንኩፍ ኣሎ?

ድሌትና ከይሰመረ ምስ ተረፈ ካብ ኑብሰይ ጀሚርካ “ ዓለም ትሽዓተ” “ ግዜ ሓሚቑ” “ዘበን ተለዊጡ” ንብል። እዚ ግን ኑብሰኻ ምትዕሽሻው ኩይኑ እስመዓኒ። ቅርጺ ምድሪ'ምበር ዓለምን ግዜን ተለዊጦም ኣይፈልጡን። ኣብ ዓለምን ግዜን ንነብር ዘሎና ኢና ተለዊጥና ወይ ለውጢ ኣምጺእና ንኸውን።

ገለ ሰባት “ መንእሰይ ሎሚ ዋጋ ኣልቦ ኢዩ” “ ሕማቕ መዕበያ'ዩ ዓበዩ” “ ኣብ ረብሓ ኣልቦ ህላወ'ዩ ነጊሱ” “ ከምዚ ዓይነት መንእሰይ ተመርዕዩ ሓዳር ክዕቅብ ኣይክእልን'ዩ” ይብሉ። ኣነ ግን ስምዒታዊ ፍርዲ'የ ዝበሎ። ንኹሉ መንእሰይ ብሓንቲ መረጼን ምጥማት።

ጠንቂ እስር ፍትሕ ድኣም እንታይ'ዩ? ብዙሕ'ዩ ዝበሃል። ቤተ ሰብ ዘይመረቐዎ መርዓ ምዝውታሩ፡ መሰረቱ ሓዳር ምጽንኡ፡ ደሞዝ እትወስድ ጓልኣንስተይቲ ርእሳ ምልዓላ፡ ማሕበራዊ ንቕሓት ደቀንስትዮ ምብራኹ፡ ማእተን ዝሙትን ምንጋሱ፡ ትምህርቲ ስምምዕ ዘይምሕያሉ፡ ዓበይቲ ዓድን መራሕቲ ሃይማኖትን ግዴኦም ዘይምዕባርም፡ ሰብ ሓዳር ብምኽንያት ስራሕን ክተትን ጠበናም ምቕማጦምን ካልእን ይጥቀሱ።

ክዘርዝር ዝጸንሐ ሓሳባት ኣቃለልካ ዝርአ ኣይኮነን። ኣነ ግን መልእኽተይ ኣብ ሓንቲ ካብዘን ኣብ ላዕሊ ዘለዋ ነጥብታት ጸቒጠ ክሕልፍ ምደለኹ። ማሕበራዊ ንቕሓት ደቀንስትዮ ምብራኹ ኣብ ትብል ማለተይ'ዩ።

ናይ ሎሚ ጓልኣንስተይቲ ካብታ ቀደሚ ሓደ ወይ ፍርቂ ዘበን ዝበረት ኣደ ወይ እኑሓጉ ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ኣምጺኣ ኣላ በሂሊት'ዩ። እታ ንማሀረምቲ ወይ ጸርፌ ብናይ ስቕታ ዋልታ እትምክት ጓልኣንስተይቲ ድኣ ሕጂ ካበይ ክንረኽባ ንኽእል? እታ ሓያም ወይ ፍትሕቲ ከይትብሃል፡ ንደቃ ኣብ ጥሙር ስድራቤት ምእንቲ ክተዐቢ “ስቕታ'ዩ ግርማኺ፡ ተጸቒጢ” ዝተባህለት ናይ ቤት እመቤት ማለተይ ኢዩ፡ ኣብዚ መድረኽዚ ክትህሉ ይከኣልዶ? ኣብ ወሻጠ ህድሞ ዝዓበየት፡ ኣብ በረኻታት ኣብ ዝተደኮነ ወሸጢ ኣግኮት'ምባር ካልእ ክትርኢ ዕድል ዘይነበራ፡ ሕጂ ግን ሳላ መገሻታትን ትምህርትን ዓይኒ ኣንቅሒላ ዘላ፡ ናይ ካልኦት መፋጥርታ ኣነቢብራ ተዓዚባ ከላ፡ “ወይልኺ በቲ ልምድኺ ኪዲ” ብምባል ስሙር ሓዳርዶ ንጽበ ኣሎና?

ናይዚ መድረኽዚ መንእሰይ በዓልቲ ሓዳር'ምበኣር፡ ዝምህራን ካብኣ ዝመሃርን ዝኣርማ ግን ጉድለት ሃሰው ኢሉ ብቕፈታ ዘይድህሳ፡ ኣብ ናይ ኣነ እፈልጥን ሓይልን ኣካይዳ ዘይምርከሳ፡ ንኣገደስቲ ወሳኔታት ሓዳር ምስኣ ዝዘተ፡ ሃናጺ ሓሳባታ ዝሰምዑ፡ ግንባሩ ንዘዮላ ጸጋታት ገዛኣ ዘይነፍጋ፡ ስራሕ ዘፍቅር፡ ገንዘብ ንክንቱ ዘየጥፍእ፡ ኣብ ሓብራዊ ምክብባርን ምርድዳእን ዘድህብ፡ ከምቲ ንሱ እምንቲ ክትከውን ዝደሊ ንባዕሉ'ውን እሙን ዝኾነ በዓልቤት'ያ ትደሊ ዘላ።

ደቀንስትዮ ኣሓተይ ድማ ማሕበራዊ ንቕሓት ከም ኣጋጉል ንቕሓት ከይትወስደኦን ንማዕርነት ብጡጥ ከይትርድኦን ሓደራ እብለክን። ማዕርነት ናይ ዝሓለልካዮ ክዝልል'የ ወድድር ኣይኮነን፤ ርእሰ ምትእምማን ጸቡቕ እንተኾነ መጠኑ ዝሓለፈ ርእሰ ምትእምማን ግን ዘረዳድእ ኣይኮነን። ርእሰ ምትእምማን ማለት ተነፈሓትካን ተገዚርካን ምኻድ ማለት ኣይኮነን። ጉዕዞ ሓዳር ከም ቅርጽታት ወርሒ'ዩ፤ ሓንሳብ ይንእስ ሓንሳብ ይዓቢ። እወ ከም ክረምቲ ዝጸብብ ከም ቀውዒ ድማ ዝርሁ'ዩ። በዓል ቤት ብዋዜያዊ ስእነት ወይ ብዋዜያዊ ርኽበት ክምዝን ኣይግባእን። በዓል ተስፋ፡ ኣጆኻን ትዕግስትን ፍረኣን ምቁር ምኻኑ ምስትውዓል።

ኣሓተይ! ሓዳር ፍሉይ መዝነሪ ከም ዘድልዮ ርዱእ'ዩ። “ጉጅኣም ፈልየምዶ?” ኢሉኒ ዝሓትት ህዝብና። እንተኾነ ብትዕዝብተይ፡ ሓዳር ከምቲ ሮማንቲካውያን ደረፍትና ዝብልዎ “ናትና ንምበር እንታይ ገደሰም ወለድና! ወይ ኣሕዋትና” ኣይመስለንን። በዓልቤት ካብ መቕርብ በዓልቲ ቤቱ፡ በዓልቲ ቤት ድማ ካብ መቕርብ በዓል ቤታ ብመንፈስን ስጋን ንዑብሶም ኣግለሎምን ተዘሊሎምን ኣብ ስሙር ሓዳር ክቕጽሉ ዘሎ ዕድል ጽቡብ ዝበለ'ዩ። ናይ ግዜ ጉዳይ ጥራይ'ዩ ዝኸውን። ስለዚ ለባማት ሰብ ሓዳር ኒቲ ኣብ መንጎ ጉጅኣምን መቕርቦምን ዘሎ ፍልልይ ዓቕሉ ዝፈልጡን ዝሕልወዎን'የም።

ሞሪካ ጓል 10 ዓመት ኩይናስ 4ይ ክፍሊ በጺሓ ኣላ። ሎሚ ጓል 37 ዓመት ኩይነ'የ መልእኽተይ ዝጽሕፍ ዘለኹ። እምበር ኣብ 20ታትኪ እዚ ሓሳበ'ዚ ንዓይ'ዉን ጋሻ'ዩ ነይሩ።

ሚኪኤል ጺጋይ

## ካብ ዳየሪ

# “ህይወት ሓጐስ እያ”

ነታ ጸባብ ክፍሊ ኣዒንተይ ዓሚተ ኣእምሮይ ከፊተ’የ ኣትየያ። ኣዒንተይ ብቐስታ ምስ ከፈትኩወን፡ ብሓደ ኵርናዕ ናይታ ክፍሊ ጻዕዳ ምንጻፍ ምስ ክልተ መተርኣስ፤ በቲ ካልእ ኵርናዕ’ውን ሓንቲ ንኽትውላዕ ዝተቐረበት ትመስል ዓባይ ሽምዓ ረኣኹ። ብዘይካ ማእከላይ ዓቐን ዝነበራ ባኮ ካልእ ዝርአ ኣይነበረን። ኣብቲ መንደቕ ከኣ’ባ ብድምቕ ዝበለ ናይ ኮምፕዩተር ጽሕፈት፥

“ኣይትተሓለሊ!

ዓለም ናይ ጸዋራት’ያ - ናይ ሰብ ዓቕሊ

ክገጥማ’የ በሊ ልዕሊኣ ሓይሊ”

ዝብል ጥቕሲ ኣብርሃም ኣፈወርቂ ይንበብ ነይሩ። እቲ ኽፍሊ ዝሰማዕ ድምጺ ዘይነበሮ ብ’ኹሉ ነገሩ ክብድ ዝበለ ነበረ። ድፍር ኢልካ ክትኣትዎ ዘ’ኽእል ብዘይ ምንባሩ፡ ግንብንብ በለኒ፡ እዚ ‘ኹሉ ዝገበረ ካብ ጐድነይ ዘይፍለ፡ ብምሕዝነት ነዊሕ ዓመታት ዘጓዕዘኒ፡ ንጽቡቐይ ዝደሊ፡ ወትሩ ጽቡ’ቕ ነገር ክርእየኒ ዝሕልን፡ ንባህሪ ተፈጥሮ ክድን’ቕ ዝገብር፡ … መሓዛይ እዩ።

“ህይወት ምስትምቓር’ያ፤ ኣብዛ ጸባብ ክፍሊ ብዘይካ እዘን ትርእዩየን ዘለ’ኺ ካልእ ንኣእዛንና ዘጽምም፡ ንኣእምሮና ዝርብሽ ድምጺ ይ’ኸን ሕብሪ ዘይብላ ክፍሊ። ንህይወት ከተስተማ’ቕርያ እየ ኣምጺኤኪ፡” በለኒ፤ ድሕሪ ኣዒንተይ ም’ኽፋተይ ዘስመዓኒ ናይ ፈለማ ቃላቱ።

ኵሉ ነገር ዝተሓዋወሰኒ’የ ዝመስል። መቐረት ህይወትን ትርጉም ምንባርን ከመይ ም’ኳኑ ብዙሕ ግዜ ሓቲተየስ ብነገራት እምበር ብቓላት ክገልጸለይ ኣይከኣለን ነበረ። ሓደ ሓደ ግዜ ኣብ ሳልሳይ መዓልቲ ምውጻእ ወርሒ፡ ናብ ሓደ በረ’ኻ ይወስደኒ። “እዛ ወርሒ ርኣዩያ፤ እቲ ጥቓኣ ዘሎ ኮ’ኾብ ከኣ ርኣዩዮ። ነቲ ደበና’ውን ኣይትጉስይዮ፤ ኣዚርኪ ን’ኹሎም ተዓዘብዮም’ሞ መቐረት ህይወት ኣብኡ ክትጸንሓኪ እያ። ህይወት እንታይ ም’ኳና ወርሒ ክትምህረኪ’ያ ኣስተውዕሊ ጥራይ፡” ይብለኒ። ብዘይ ዘረባ ንሰዓታት ክንዕዘብ ንጸንሕ። “በሊ ን’ኺድ፡” ምስ በለኒ ኸኣ ኣእዳወይ ነጊፈ ድሕሪ ድሕሪኡ ይስዕብ፡ ክሳብ ገዛይ ንበጽሕ’ውን ብዙሕ ኣይንዛረብን። ን’ኹሉ ብህድኣት ንዕዘብ። ንሱ ተመሲጡ እን’ኽዕዘቦ ከይተፈለጠኒ ብስ’ቕታ እዕዘብ ነበርኩ። ከምኣ ኢልና ገዛ ኣብጺሑ ይፋነወኒ።

ን’ኽድቅስ ዓራተይ ምስ ሓዘኩ፡ ዝወዓልኩዎ መሊሰ ክስተ’ንትን ክብል ድቃስ ይኣብየኒ። ዝወዓለ ምስትምቓር ናተይ ኣጠማምታን ትርጉምን ከም ዝህቦ ይፈልጥ እዩ። ናብ ሞባይለይ ኣ’ቐኒዐ ቀጽሪታት ብምጥዋ’ቕ፡ ዝወዕልናዮ ምስትምቓር እንታይ ትርጉም ከም ዝረ’ኸብኩሉ እዕልሎ፡ ክዕልሎ ኢለ ጥራይ ኣይኰንኩን። ዘይተወደአ ነገር ከም ዘሎኒ ድቃስ ክኣብየኒ እንክሎ ጽቡ’ቕ ዕረፍቲ ይህበኒ ስለ ዝነበረ’ዩ። ንሱ’ውን ናቱ ምስትምቓር ምስ ነገረኒ ዓቢ ጾር ከም ዘራገፍኩ ጥዑም ድቃስ ይጠልመኒ። ናብ ዝኸዐ ቦታ ኣብ ን’ኸደሉ፡ “ብዘይ ም’ኽንያት ኣይወስደኒን’ዩ፡” ኢለ ግዲ ስለ ዝሓስብ፡ ብዝከኣለኒ ከስተማ’ቕሮ እፍትን። ከምኡ ኰይነ’የ ናብ’ዛ ገዛ ካብ ዝኣቱ ኣትሒዘ፡ መቐረት ምንባር፤ ብዓቢኡ ኸኣ ትርጉም ምንባር ክምርምር ዝጀመርኩ፡ ከምኡ ዝበለ ሕቶታት ከልዕል ከም ዝመጽኣኒ ኣይተጠራጠርኩን።

ስረ ባድላ፡ ጻዕዳ ካምቻን ኮዮ ጫማ፤ ብግቡእ ዝተቐምቀመ ጸጕሪ ርእሱ ምስቲ ብ’ቐርጺ ዝወጽአ ጭሕሙ ተደሚሩ ብጣዕሚ ተቐይሩኒ። ፍሉይ ግርማ ድማ ሂቡዎ ነበረ። “እንድዒ ሎሚስ ብዛዕባ ናይ ምንባር ፍልስፍና’ኻ ተስተምህረኒ ኣይመስለኒን፡” በልኩ እናስሓ’ቕኩ። ነታ ዝውልዓ ዝነበረ ሽምዓ ናባይ ገጹ ሒዙዋ ብምምጻእ፡ ብህዱእ መንፈስ ዘሎዎ ቃና፡ “ኮ’ኾበይ፡ ብርሃን ናይዛ ሽምዓ ደብዛዝ’ዩ ዘሎ። ካልኣይቲ እንተ ወሊዕና ግን ባሓባር ኰይነን ዝፈጥርኦ ብርሃን ዝያዳ ድምቀት ክህሉዎ’ዩ ሓቀይ?” በለኒ፡ ናይ እወ ምልክት ምስ ሃብኩዎ፡ “ስለዚ ህይወተይ ከምዛ በይና ትበርህ ሽምዓ ክትከውን ኣይደሊን’የ። ንዝያዳ ሓይሊ ድምቀት ካልኣይቲ ክትህሉዋ ኣለዋ ኮ’ኾበይ፡” ብምባል እንታይ ክብል ከም ዝደለየ ክሳብ ምርዳእ ዝኣብየኒ ገይሩኒ። ናብታ ሓንቲ ካብተን ውሑዳት ንብረታት እታ ክፍሊ ጕሊሓ ትርአ ዝነበረት ባኮ ገጹ ብም’ኻድ ክልተ ቢኬሪ፡ ኮካን ማይጋዝን ብምውጻእ ኣብቲ ተነጺፉ ዝነበረ ምንጻፍ ኣቐመጦ።

ብርቀት ኣተሓሳስባኡ ኵሉ ግዜ ከም ዝግረም እዝክር እሞ መሊሰ እግረም። ክሓር’ቕ እንከለ’ኹ ብዘይካ ንዕኡ ን’ኻልእ ር’ኽቢ ኣይመጽኣኒን። ንሱ ኸኣ ግዜኡ ከይበቐቐ “ሃፍ” ኢሉ ኣብታ ዘለ’ኹዋ ይመጽእ። ረዘንቲ ሓሳብን ፎኵስቲ ቃላትን ገይሩ ንሕርቃነይ የብንኖ። “ኵሉ ግዜ ክትሓርቂ ከለ’ኺ ካብቲ ዘለ’ኺዮ ቦታ ተኣለዩ፤ ናብ ካልእ ጽምው ዝበለ ቦታ ኬድኪ ክትሓስቢ ኣለኪ፡ ክትሓርቂ እንከለ’ኺ ኣጽቢብኪ

ኢኺ ትሓስቢ። ኣጽቢብኪ እናሓሰብኪ ኸኣ ኣብ ዓቕሊኺ ዘጽበበልኪ ጸቢብ ከባቢ ውጽኢ በሊ። 'ስለምንታይ ሓሪቐ? ክሓርቕ ይግብኣኒ ነይሩ ድዩ? እቲ ጠንቂ ዝኾነኪ ጉዳይ ብሰብ ዝነቐለ እንተ ኾይኑ፡ 'ፈትዩ ድዩ ከምኡ ዝገበረ?' እናበልኪ ንነብስኺ ሕተትያ። ሓደ ሓደ ግዜ ስምዒታትና ኣብ ጉምቦ ኢድና ኮፍ ኣቢልና ክንርእዮም ጽቡቕ እዩ። ሰብ ንዝገጠሞ ሸግራት ካብ ስምዒታቱ ወጺኡ ምስ ዝገጥሞ ጥራይ'ዩ ክስዕሮ ዝኽእል። ኣብ ስምዒቱ ዝነብር ሰብ፡ ኩሉ ግዜ ኣብ ውድድር ህይወት ተሰዓራይ እዩ። ስለዚ ክትስዓሪ ዘይትደልዩ እንተ ኾንኪ ስምዒታዊት ኣይትኹኒ፡" እናበለ ምኽሩ ይልግሰለይ። ህይወተይ ካብታ ዝነበረታ ዝያዳ ትውስኽ፤ ትሕይል፤ ትዓቢ። ኣብ ልዕሊኡ ዘሎኒ ፍትወትን ክብረን ከኣ ምስኡ ይዓቢ። ንመቓይሮ ህይወተይ ሓንቲ መዓልቲ ክስእኖ ኣይደሊን'የ። ኩሉ ግዜ ምሳይ እንተ ዝህሉ ኣይምጸላእኩን፤ ኣይምመነኹዎን'ውን። ንሱ ኣብ ዘይህልወሉ መንፈሱን ኣነቓቓሒቲ ሓሳባቱን ምሳይ ኣለዉ።

ምስኡ ክህሉ እንከለኹ ውሽጠይን ደገይን - ስጋይን መንፈሰይን - ናጽነት'ዩ ዝስመዖም፡ ቅርዓተይ ብሓጐስን ናይ ነፍሲ መዛሙርን ትምላእ፤ ሰላም ይዓስለኒ። ምስኡ ኣብ ዝህሉወሉ ንቐልዓለም ተዛሪበ ኣይፈልጥን፤ ድላየይ ካብ ምባል ኣይቀኣጠብን። ብዘይ ስክፍታ ማዕረ ማዕረኡ ይኸይድ። ገለ ሰብ ፍቑራት ንመስሎም ኣለዉ። እንተኾኑ ምሕዝነት ምስ ሕውነት ጠሚሩ ሒዙና እምበር ንባሕሪ ዘውነት ትውንኖሲ ኣብ ስግር ባሕሪ ከም ዘላ እፈልጥ'የ። ንሳ'ውን መዓልታዊ ርክብና ብኢንተርነት ትከታተሎ እያ። ዝኾነ ይኹን ጥርጣረ ክሓድራ ከም ዘይብሉ እናሻዕ በብግዜና ንነግራ ኢና። ንሳ'ውን ዝያዳ እምነት ክህሉዋ ከም ዘሎ ካብ ባሕሪ ከም ዝተማህረት'ያ ትነግረና።

ጫማይ ኣውጺአ ኣብ'ቲ ምንጻፍ ረፋዕ በልኩ። ካብቶን ኮካ ዝመልኣን ክልተ ቢኬሪ ሓሓደና ምስ ሓዝና፡ 'ንዝያዳ ምንባር ሓጐስ ምውናን - ቺርስ" በለኒ፡ ኣነ ግን ፍሽኽታ ጥራይ'የ መጢወሉ።

"ኣብዛ ዓለም ከለኹ ከምዚ ዓይነት ህይወት ምሳኺ ከስተማቕር ምኽኣለይ ዕድለኛ እየ። ኩሉ ግዜ ዝሓስቦ ዝነበርኩ ምፍጻመይ ባህ እብለኒ። ንምሕዝናትና ዝያዳይ ተኸናኺንኪ ከም ዝማሙቕ ጌርክኒ። ስለዚ ክብሪ ንዓኺ! ንዝያዳ ጉዕዞ ምሕዝነትና ንኸይንጣለም ብልቢና ቃል ክንኣቱ ኢና፡" ምስ በለኒ ኣርሒቑ ዝገዓዘ ኲይኑ ስለ ዝተሰመዓኒ፡ ነብሰይ ፍርሒ ወረራ።

"እዋእ እንታይ ሓሲብካ ደኣ ..."

"ኮኾበይ ሕማቕ ኣይትሕሰቢ። ጽባሕ እንታይ ንኸውን ስለ ዘይንፈልጥ ቃል እተውለይ? ኣነ ኩነ ንስኺ ብዝያዳ ንምሕዝነትና ክንከናኸን ቃል ክንኣቱ እደሊ ኣለኹ።"

"ከም ቀደመይ ኩሉ ድሕሪ ምሕዝነትና ከም ዝሰርያ ቃል እኣትወልካ።"

"ጽቡቕ ኮኾበይ! ኣነ'ውን ዝያዳ ዝሓለፈ ግዜ ንዕብየት ምሕዝነትና ቅድመ ኩነት ከም ዘየቕርበሉ ብምሉእ ሕልናይ ቃል እኣቱ ኣለኹ። ኣዝየ'የ ዘመስግነኪ!"

ኣእምሮይ ኣይቀሰነን። ዋላ ደኣ ቃል እንተ ተኣታተና ድርዒ ዝኾነና ይኹን እምበር ካብ ምርባሽ ዓዲ ኣይወዓልኩን። ከም ቀደሙ ስለምንታይ ከም ቃል ከም ዝኣተና ክገልጸለይ እኳ እንተ ደለኹ፡ ንዘረባ ዕድል ከይሃበ ሕቘፍ ኣቢሉ ብምስዓም ማዕጾ ከፊቱ ወጽአ።

ብሓረይ ቀልጢፉ ኣይተመልሰን። ምጽባይ፡ ምጽባይ ወለደት። ሻቕሎተይ ክዓቢ ግዜ ኣይወሰደን። እንተ ደወልኩ ሞባይሉ ኣይትሰርሕን። ቅድሚኡ ስለ ዘይደወልኩሉ ትሰርሕን ዘይክትሰርሕን፤ ምስኡ ምንባራን ዘይምንባራን ኣይረጋገጽኩን። ተስፋይ ከይጽንቀቕ እናተቓለስኩ ነዊሕ ተጸበኹ። ግዜ ምስ ነውሓኒ ካብቲ ኮፍ ኢለሉ ዝነበርኩ ምንጻፍ ብምትንሳእ እናፈራሕኩ ናብቲ ማዕጾ ኣምራሕኩ። ግብ ዝበለ ጸልማት ብምንባሩ ደፊረ ክወጽእ ኣይከኣልኩን፡ ዓው ኢለ ድየ ትሒተ ብዘይርድኣኒ ድምጺ ንስሙ ጸዋዕኩ። መልሲ ግን ኣይነበረን። ናብቲ ኣስካላ እግረይ ሰዲደ ክረግጽ ምስ በልኩ ገለ ነገር ከም ዝኾንኩ ተረድኣኒ። ብድሕሪኡ "ዱብ" ዝበል ድምጺ ሰማዕኩ። ነብሰይ ብድንዛዜ፡ የማናይ ጉነይ ከቓንዘወኒ ጀመረ።

ሳሊና ም.



## ሓንቲ ሕቶ ሓለትኒ

# ሕልምን ስምዒትን

### ጉዳይ ማይ

ሕቶ፥ ንግሆ ማይ ምስታይ ኣገዳሲ ምዃኑ ክሰምዕ ጸኒሐ'ለኹ። ሓቅነት ኣለዎ ድዩ፧ ብዛዕባ ማይ ኣበየናይ እዋን ክንሰቲ ከም ዘሎና ጭቡጥ ሓበሬታ ክትህቡኒ'ውን ኣይምጸላእኩን።

ዳናይት ሃይለ ካብ ፕራዲዞ

**መልሲ፥ ማይ ኣብ ግቡእ ግዜ እንተተሰቲዩ፥ ዝዓበየ ውጽኢት ከም ዘርክቦ ሰነዳት ጥዕና ይገልጹ። ንግዜን መጠንን ንሰትዮ ማይ ዝገልጹ ጽሑፋት ኣዝዮም ሰፋሕቲ እኳ እንተኾኑ፥ ጽሙቕ ብዝበለ መለክዕ ዝም ዝስዕቡ ነጥብታት ከተስተብህልሎም ዝ'ኻኽር፥**

**- ንግሆ ክልተ ቢኬሪ ማይ ምስታይ ንውሽጣዊ ህዋሳት ኣካልና ንጡፋት ክኾኑ ይሕግዝ**

**- ቅድሚ መግቢ ሓደ ቢኬሪ ማይ ምስታይ ኣብ ስርዓት ምሕቃቕ ዕዙዝ ተራ ይጻወት**

**- ቅድሚ 'ሻወር' ምውሳድና ሓደ ብኬሪ ማይ ምስታይ ካብ ልዑል ጸቕጢ ደም** (high blood Pressure) **ይከላኸል።**

**- ቅድሚ ድቃስ ሓደ ብኬሪ ማይ ምስታይ ካብ ወቕዒን ሕማም ልብን ይከላኸል።**

### ሕልምን ስምዒትን

ሕቶ፥ ሓድሓደ ግዜ ካብ ናይ ድቃስ ሕልመይ ኣብ ዝበራብረሉ እዋን፡ ንነዊሕ እዋን ምስ ዝተፈለኽዎ ሰብ (ዓርከይ ወይ መሓዛይ ዝነበረ ክ'ኸውን እኽእል) ኣብ ስምዒት ኣትየ እጸንሐ እሞ ይገርመኒ። ሓሲበዮን ዘኪረዮን ዘይፈልጥ ሰብ ከመይ ገይሩ ኣብ ሕልመይ መጺኡኒ፡ ኣነ'ኸ ስለምንታይ ኣብ ስምዒት እኣቱ ኢለ ኣብ ጭንቀት እሽመም። ብዛዕባ'ዚ እንታይ ትብሉኒ፧ ገና እቲ ናይ ቀደም ስምዒት ኣይወጻለይን ኣሎ ማለት ድዩ፧

ኣ.ኣ.

**መልሲ፥ ግድን ኣይኮነን፡፡ ኣብ እዋን ናይ ድቃስ ሕልሚ፡ ሓንጎልና ኣዝዩ ንጡፍ ስለዝኾነውን፡ ሃንደበት ምሳና ናብ ዘይቀጸየ ሓሳብ፡ ማለት ናይ ርሑቕ ተዘክሮ ከምጽኣልና ይኽእል ምዃኑ ምሁራት ስነኣእምሮ ይገልጹ። ስለዚ ትቐርብዮ ዝነበርኪ ብውኖኺ ከለኺ ዘይዘከርክዮ ሰብ ኣብ ሕልሚ ለይትኺ ምምጽኡ ኩተሓሳሰበኪ የብሉን። ኣብ ሕልሚ ዝረኣኽዮ ሕሉፍ ነገር፡ ምስ ናይ ሕጂ ሂወትኪ ምትእስሳር ኣለዎ ማለት ስለዘይኮነ፡ ብኣሉታ ክጸልወኪ ኣይግባእን። ስለዚ ሕልምኺ ረሲዕኪ፡ ብዘለኽዮ ክዉንነት ክትጎዓዚ ኢና ንምዕደኪ።**

### ቀልጢፉ ሚዛን ሰብነት ዘቕንስ ኣገባብ

ሕቶ፡ ሰባት ብግዝፈይ ሰኪሖም። ኣተኹ ወጻእኩ ትግዝፍ ኣለኻ ኮይኑ ናይ ኩሉ ፈላጥየይ ዘረባ። ኣካላዊ ምንቅስቓስ ክግበር ከም ዘሎኒ ፍሉጥ ነገር ስለዝኾነ፡ ዝሓለፈ ሰሙን ጂምናዝዩም ተመዝጊበስ ድሮ ጀማሚረዮ ኣለኹ። ኣብ ገዛውን ሃኪቲ እጉብር ኣለኹ። ኣብ ጉዳይ መግቢ ግና ቅኑብ ምድንጋር ይፈጥረለይ'ዩ። ሚዛን ሰብነተይ ብዝቐልጠፈ ክቕንስ ኣየናይ ዓይነት መግቢ ክንምገብ ከም ዘሎና ገለ ሓበሬታ ክትህቡኒ ምደለኹ።

ሰናይ ስራጅ ካብ ባጽዕ

**መልሲ፥ ዘረባ ፈተውትኻ ሰሚዕካ ሚዛን ሰብነትካ ክትቕንስ ምውሳንካ ጽቡቕ ነገር'ዩ። ኣካላዊ ምንቅስቓስ ጥዑይ ኩብደት ሰብነት ክህልወካ ወሳኒ ተራ ስለዘለዎ፡ በዚ ጀሚርካዮ ዘሎኻ ቀጽሎ። ኣብ ኣካላዊ ምንቅስቓስ'ውን ሚዛን ሰብነት ንምቕናስ ኣገባብ ስለዘለዎ ኣብኡ ንዘለዉ ክኢላታት ብምውካስ ሓበሬታ ክትረክብ ጽቡቕ'ዩ። ገለ ብትግርኛ ዝተጻሕፉ መጻሕፍቲ'ውን ኣለዉ። ስለዚ ኣብ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ጌርካዮ ዘሎኻ ውሳኔ ግዝያዊ ዘይኮነ ቀጻልነቱ ክትውሕስ ከድልየካ'ዩ። ናይ ሓዋሩ** (life long) **ውሳኔ እዩ ክኸውን ዘለዎ። ንኣመጋግባ ዝምልከት'ውን ዋላ ኣብዛ መጽሔት ከይተረፈ ብዙሕ እዋን ክወጽእ ጸኒሑ'ዩ። ብዝኾነ ኣሕጽር ኣቢልና ክንምልሰልካ።**

**ኣብ ምቕናስ ሚዛን ሰብነት እቲ ዝለዓለ ውጽኢት ዘርክቦ፡ ካብ ኩሉ ፍርያት እንስሳ ርሒቕካ፡ ኣብ ኣሕምልቲ፡ ፍረታትን ጥረምረን ምቕናዕ'ዩ። ሰለስተ ጻዕዳ ነገራት (ፊኖ፡ ሽኮርን ጨውን) እውን ኣኽረሽትን ኣብ ጥዕና ኣሉታዊ ሳዕቤን ዘኸትሉን ስለዝኾኑ፡ ክንጥንቀቐሎም ከም ዘሎና ዝገልጹ ሰነዳት ጥዕና ኣንቢብና ኣሎና። ስለዚ ኩነታት ኣመጋግባኻ ኣብ ኣሕምልትን ፍረታትን ገጹ ክዘዙ ከድልየካ እዩ። ቅልጡፍ ግብረ-መልሲ ንምርካብ ንገለ ውሱን እዋን ብፍሉይ ኣገባብ ዝትግበር ዓይነት ኣመጋግባ ስለዘሎ'ውን ንክኢላታት ብምውካስ ሓበሬታ ክትረክብ ዝከኣል'ዩ። ኣብ ኢንተርነት ኣብ ጉግል ይኹን ካልእ ኢንጂን** healthy weight loss **ኢልካ ብምእታው ዝርዝራዊ ሓበሬታ ክትረክብ**

ትኽእል ምኳንካ'ውን ክንሕብረካ ንፈቱ፡፡

### ናብ ዘይደለኽዎ . . .

ሕቶ፡ ወዲ 22 ዓመት ተመሃራይ ኮለጅ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ'የ። ጓል 19 ዓመት ኣፍቃሪት ኣላትኒ። ንመጻኢ ናይ ሓዳር ብጸይተይ ክትኮነኒ እየ ዝደልያ። ይኹንምበር፡ ኣብ'ዚ እዋን ጾታዊ ርክብ ክንፍጽም ትደፋፍኣኒ ኣላ። ኣነ ድማ ክንጸንሕ'የ ዝደሊ። ዝበሎቶ እንተዘይገይረ፡ ምሳይ ትቕጽል ኣይመስለንን። እንታይ እግበር፤

ሳሚ ካብ ደቀምሓረ

*መልሲ፥ ከም ተፍቅራን ናይ ሓዋሩ ብጸይትኻ ክትከውን ከም እትደሊ፥ ኣብ'ዚ እዋን ግና ጾታዊ ርክብ ክትገብር ከም ዘይትደሊ ንገሪ። እንተተሰማሚዓትሉ ግርም፡ እንተዘይተሰማሚዓትሉ ግና ክትሓድጋ ጥራይ እዩ ዘሎካ። ንሽይትሓድገካ ኢልካ ዘይደለኻዮ ነገር ክትፍጽም የብልካን። ኣብ ርእሲኡ ኸኣ ሕጂ ኣመት ትምህርትኻ እንተገበርካ'ዩ ክሕሸካ። ንኹሉ ክተረኻኽበሉ ኣብ ዘኽእል ዕድመን ኩነታትን ስለዘለኻ።*

### ማይነዘዶ ጠስሚ፤

ሕቶ፥ ብኣምሆ ኣብ ሓደ ቤት ቁርሲ ኣብ ክትዕ ኣቲና ምስ ኣዕሩኽተይ። መካትዒ ኣርእስትና፡ ምስ ጥዕና ብዝተኣሳሰር፡ ካብ ማይነዝን ጠስምን ኣየናይ ይሓይሽ ዝብል'ዩ፤ መልሲ ካባኹም።

ሰመረ፡ ጆሲ፡ ይርጋኣለም ካብ ኣስመራ

*መልሲ፥ ክልቲኦም ካሎሪን ስብሕን ዘለዎም ኢኹም ጠቒስኩም። ጉዳይ መቐረት ሓዲግካ፡ ኣብ ጥዕና፡ ዝወሓደ ስብሒ ዘለዎ ዝምረጽ። ካብ ክልቲኦም ዝወሓደ ስብሒ ዘለዎ ማይነዝ'ዩ። ልክዕ ንምኳን፡ ኣብ ሓንቲ ማንካ ጣውላ ጠስሚ 7.3 ግራም ስብሒ ክህልዎ እንከሎ፡ ኣብ ማይነዝ ግና 1.5 ግራም ጥራይ እዩ ስብሒ። ምስዚ ኣብ ዝተኣሳሰር፡ ማርገሪን እውን ካብ'ቶም ካሎሪን ስብሕን ዘለዎም ዓይነታት መግቢ ኮይኑ፡ ካብ ማይነዝን ጠስምን ኣዝዩ ዝሓሸ ስለዝኾነ፡ ከም ኣማራጺ ክውሰድ ይከኣል'ዩ። ኣብዚ ጉዳይ ርዱእ ክኸውን ዘለዎ፡ ካብኡ ንናብኡ ኢና ነውዳድር ዘሎና እምበር፡ ኩሎም እዞም ዝጠቀሱ ዘለዉ፡ ስብሕን ካሎሪንን ብብዝሒ ዘለዎም ምኳኑ ክትዝንግዑ የብልኩምን። ንሕቶኹም ግቡእ መልሲ ረኺብኩም ክትኮኑ ንትስፎ።*

### ድንግልና ጸገም ኣለዎ ድዩ፤

ሕቶ፥ ወዲ 23 ዓመት'የ። ዛጊት ድንግል'የ ዘለኹ። ብዛዕባ'ዚ ንገለ ኣዕሩኽተይ ምስ ነገርክዎም፡ ናይ ሓባር ምኽሪ ሂቦምኒ። ኣብዚ ዘለኽዎ ዕድመ ጾታዊ ርክብ እንተዘይፈጺመ፡ ኣብ መጻኢ ጾታዊ ጸገማት ከስዕበለይ ዝኽእል ምኳኑን ንበዓልቲቤተይ ኣብ ጾታዊ ርክብ ከዕግባ ከም ዘይክእልን ኣትሪሮም ተዛሪቦምኒ። እንታይ እግበር፤ ተቐላጢፈ ምኽሪ ኣዕሩኽተይ እተግብር ወይስ . . .?

ብሩኽ ካብ ዓሰብ

*መልሲ፥ ኣይፋልካን። ንስለ ምኽሪ ኣዕሩኽትኻ ክትሰምዕ ኢልካ ጾታዊ ርክብ ዘፈጽም ምኽንያት የብልካን። ኣብ ዝኸደካ'ውን የብሉን። ኣብ ውሳኔ ኣብ ዝበጻሕካሉ፡ ኣብ ዝደለኻዮ እዋን ክትጅምሮ ትኽእል ኢኻ። ጾታዊ ርክብ ኣብ 20ታት ዓመት ጀሚርካዮ ዋላ ኣብ 30ታት ልዕሊኡ'ውን ምንም ጸገም ከምዘየምጽእ'ዩ'ም ዝኾነ መወከሲታት ጥዕና። እኳ ደኣ በንጻሩ ብጾታዊ ርክብ ካብ ዝመሓላለፉ ሕማማትን ዘይተደልየ ጥንስን ኢኻ ክትድሕን።*

### መርዓ ብግዴታ

ሕቶ፡ ወዲ 23 ተመሃራይ ኮለጅ'የ። ብዕድመመሰታይምስዝኾነትመሓዛይጓል፡ ሃንደበታዊ ጾታዊ ርክብ ፈጺምና። ዋላ'ውን ሃንደበታዊ ይኹን ክልቴና ብፍታውና ኢና ፈጺምናዮ። ምናልባት'ውን ንሳ ተዳልያትሉ ምንባራ፡ ካብ'ቲ ድሕሪ ፍጻመ ዘንጸባረቐቶ ባህርያት ክግንዘብ ክኢለ'የ። ማለተይሲ ኣነ ክንፍጽሞ ኣይነበረናን ካብ ዝብል ስምዒት ቅሩብ ከተሓሳስበኒ ጀሚሩ። ንሳ ግና ምንም ኣይተሰምዓን፡ እኳ ደኣ በንጻሩ፡ ሓጎሳ እያ ገሊጻትለይ። ብዝኾነ ኣይተዓለኽሉን ስለዝነበርኩ ጥንሲ ኣጋጢሙ ከይከውን ኣዝየ ሻቒለ ነይረ፡ እንተኾነ ጥንሲ ከም ዘይሓዘት ወርሓዊ ጽግያታ ኣብ እዋኑ ብምምጻኡ ከም ዘረጋገጸት ነጊራትኒ። ብወገነይ ልዕሊ ዓቕን ተሓጒሰ። ድሕሪኡ ምሕዝነትና ብናተይ ድፍኢት ናብ'ቲ ንቡር መሊስናዮ፡ ማለትሲ ጾታዊ ርክብ ኣይቀጸልናዮን። ጸኒሐ ከም እተረዳእክዎ፡ ንሳ ደስ ኣይበላን። ብሕልፊ ኣብ'ዚ ቕንያት፡ ጉዳይ ጾታዊ ርክብን መርዓን ከተላዓዕለለይ ጀሚራ። ትምህርቲ ይኹን ሃገራዊ ኣገልግሎት ከሳዕ ዝውድእ ክጸንሕ ከም ዝደሊ ምስ ነገርክዋ፡ በል ክትፈልጥ ኣብ ኣዝዩ ቀረባ መጻኢ እንተዘይተመርዒኻኒ ሂወተይ ከጥፍእ እየ ኢላ ታህዲድ ጀማሚራትለይ ኣላ። እንታይ እግበር?

ፍሊሞን ካብ ኣስመራ

*መልሲ፥ እቲ ውሳኔ ናትካ'ዩ። ኣብ ውሳኔኻ ክትጸንዕ ድማ'ዩ ዘሎካ። ቅድሚ ናብ ውሳኔ ምብጻሕካ፡ ምስኣ ክትኮብር ትደሊ ዲኻ ኣይትደልን፡ ተፍቅራ ዲኻ ኣይተፍቅራን፡ ናብራ ክትመርሕ ትኽእል ዲኻ ኣይትኽእልን (ብቑጠባ ይኹን ብብስለት) ወዘተ ንዝብሉ ሕቶታት ብግቡእ ክትምልስ ክትክእል ኣሎካ። መርዓ ማለት ቀሊል ጉዳይ ኣይኮነን፡ ዓቢ ውሳኔ እዩ። ሓንሳእ ስለዝተጋገኻ፡ ብዘይፍታውካን ድሌትካን ሃንደራእ ኢልካ ናብ ካልእ ጌጋ ክትኣቱ ኣለካ ማለት ኣይኮነን። ናብ ዘይደለኻዮን ዘይተዳለኻሉን መርዓ ምእታው ንዓኻ ጥራይ ዘይኮነ ዋላ ንዕኣ'ውን ጽቡቕ ኣይኮነን። እቲ ሓቀኛ ፍቕርን ምትሕልላይን እንተዘይሃልዩ፡ መርዓ ስለዝገበርካ ጥራይ ብሓደ ትኮብር ማለት ኣይኮነን። ስለዚ በዚ ክንገልጸልካ ዝጸናሕና ኣእንፋቲ ሓበሬታታት ውሳኔኻ እንታይ ምኳኑ ብዕቱብ ኣረድኣያ። ናይ ብሓቂ ተፍቅረካን ትሓልየልካን እንተኾይና፡ ውሳኔኻ ክተኽብረልካ እያ። ፍጹም! እንተ ኢላትካ ግና ኣፈራሪሀካ ዝኸውን ከም ዘየለ ንገራ። ዝገብር ነዲኡ ዘይነግር ከም ዝተባህለ፡ ስለዝተዛረበት ከምኡ ክትገብር'ያ ዝብል ስክፍታ ክተሕድር የብልካን።*

# ወግዒ ብሓሳብ

ኣማኑኤል በርሀ

# መንእሰይ ክሳብ ክንደይ’ዩ ምኽሪ ዘድልዮ?

ስለምንታይ’የም ሰባት ብደገኦም ንደገኻ ስለ ዘፈለጡ ጥራይ፡ “ከም’ዚ ይሕሸካ፡ ከም’ዚ ኣይሕሸካን” እናበሉ ክወስኑልካ ዘደልዩ? ባዕልኻ ንዘፈጠርካዮም ሕልምታት፡ ቀስ ኢልካ ባዕልኻ ከተግህዶምን ከተዕቢኾምን እናተንፈሓኽካ፡ ኣብ ዘይዕድመኦም “ውሉዶም” እናበሉ፡ ግዳይ ምብህራር ይገብሩኻ፡፡ ሓሪት ውሽጥኻ ክተጽሪ ብዘገምታ እናተጓዓዝካ፡ ዓለም ብዓለማ “ኣፈርክቡ” ከምዝተባህለት፡ ሓቐኖም ሓቐኖም ኣብ ዝርግራግ ውሽጥኻ ከንብሩኻ ይህንደዱ፡፡ እንታይ’ዩ እዚ ኹሉ “ኣቐሪብኩኻ፡ ሓለኹልካ” ዝብል ጭርሖታት!? ኣብ ሓደ ደው ኢልካ ረጊእካ ንኽይትሓስብ፡ “ደንጎኻ፡ ዛህለልካ” እናበሉ፡ ነዋኒዎም ክሳብ ኣንፈትካ ዝጠፍኣካ ክትሕምብብ ይመኽሩኻ፡፡ ኣረ ናበይ’ዩ እዚ ኩሉ ጸደፍደፍ!?

“ሕደገኒ ቃንዛ ውሽጠይ ክሰምዑ ዝኸደመ ማሕረሻይ ክትብዕ” እንተበልካ፡ መን ክሰምዓካ፡፡ “ከም’ቲ ኣብ ጥንቲ ኣቦሓጎታትካ ዝሓለምዎ ሕለም፡፡ ዝረኸብዎ ርኸብ፡ ሓድሽ ቁንቁኛ ኣይተሰምዓና” እናበሉ፡ ካብ ሓድሽ ሕልሚ ዝርዕዱ በዚሖም፡፡ ሓድሽ ባህጊ ብጩቕ እንተበልካ፡ “ተሰሪዑ፡ ተገፊዑ” ዝብል ዓውታታት ካብ ኩሉ ማእዘን እናመጽኡ፡ ማእዘንካ የጥፍኣልካ፡፡

ሕሹኽታ ውሽጥኻ ከይትሰምዑ፡ ብናይ ደገ ጫቕጫቕታ ዝዓግቱኻ ይመስሎም’ሞ፡ ወግሐ ጸብሐ ተኣኪቦም፡ ከም ዝተቈርን ብዕራይ፡ “ናብ’ዚ ኣብል፡ ተመለስ” እናበሉ፡ ነታ ዘይተፈጥረት ዓለምካ ከሎ ገና ብፍርሒ ይጥምትዋ፡፡ ብመገዶምን ብምኽሮምን ከኣ፡ “ሓዳስ” ግን ከኣ ኩሉ ሰብ ኣቐዲሙ ዝፈልጣ ዓለም ክትፈጥር ይደልዩኻ፡፡ ሓንሳብ ነታ ንሳቶም “ሓዳስ” ዝብልዋ ዓለም እንተኣቲኻያ፡ ብድሕሪኡ ሕልምታትካ ድማምጋም ሕልምታቶም ከምዝኾነውን ስለ ዝኣምኑ ድማ፡ ንዕኦም ምምሳልካ ደስ ይብሎም፡፡ እሞ ናይ በይንኻ ሓዳስ ዓለም ከይትፈጥር ደዩ እዚ ኩሉ ፍርሒ!?

ንምኻኑ ሰባት ንዕግዝቶም ክብሉ ደዮም ወይሲ ንዕግዝትካ’ዮም ዝመኽሩኻ? ዝሕሸካ ንኽትመርጽ ዕድልን ግዜን ክሳብ ትስእን፡ “ከም’ዚ ግበር፡ ናብ’ዚ ኣብል” ዝብሉ በዚሖም፡፡ ስለምንታይ’ዮም ብዙሓት ሰባት ሓድሽ ፈልሲ ሒዝካ እንተርእዮሙኻ ዝበርግጉ? “ኣይትጸድቀልካን’ያ፡ ኣይትፈርየልካን’ያ” ዝብሉ’ምበር፡ “ፈትኖ በል ሓብርና ንርእዮ፡፡ ንፍረ ይግበሮ” ዝብሉ ተዋሒዶም፡፡ “ኣብ’ዚ ከሎካ ፍቱን እንታይ ገደሰካ ኣብ ሓድሽ ፈተነ ትኣቱ” ዝብሉ፡ ጆቕጃቛት ፈቐድኡ ተዘርዮም፡፡ ሓድሽ ፍረ ክሳብ ዝፈሪ ዘጸቢ ትዕግስቲ ደዩ ተሳኢኑ?

ውሽጥኻ ምእንቲ ኣነጺርካ ክትርኢ ኣዒንትኻ እንተዓመትካ፡ ዓይነ ስውር ተቘጺርካ፡ “ክንመርሓካ፡ ከነሳግረካ” ዝብሉ ኣእምሮኻ ዘዕውሩ “ሓለይቲ” ይበዝሑኻ፡፡ ሕሹኽታ ውሽጥኻን ጸውዒት ሕልምታትካን ምእንቲ ክትሰምዕ ኣእዛንካ እንተለኹኹኻ’ውን፡ “ሓመመ፡ ጸመመ” እናበሉ ይተኣኻኸቡልካ፡፡ ኣብ ሞንጎ ዕላልን ዘረባን ዘሎ ፍልልይ ዘስተብሃልካ’ኳ ኣመና ውሒዱ፡፡ ዕላል ከምዘሎ ኣብ ጽምዋ፡ ጽምዋ’ውን ከምዘሎ ኣብ ጫቕጫቕታ መን የስተብህሎ!?



# ጸጽባቕና ጥራይ የዋጽኣናዶ?

ትዝክርዶ ትማሊ ብቑሪ ከርዲደ፡ ብጥምየት ተሰኒፈ፡ ኣብራኸይ ረድረድ እናበለኒ ኣብ'ቲ በረኻ ክረኽበካ? ሰላምታ ምስ ኣቕረብኩልካ ኣብ ገጽካን ቃላትካን ዝተዓዘብክዎ ሓጎስ ኣዝዩ'ዩ ገሪሙኒ። ኣነ ኸኣ ዓቢ ድርዕቶ ተኸዲንካ ስለዝነበርካ ኣብኡ ከተማምቕኒ ብተሰፋ ሕጉስ ኔረ። ነታ ድርዕቶኻ ተማቒልና ምስ ተኸደንናያ፡ "ተዓንጊልካ ዲኻ?" ንዝብል ሕቶኻ ብ"ኣይፋል" ምስ መለስክዎ፡ "እሞ ቁራስ ጎጎዶ ትደሊ ኢኻ?" ኢልካ ካብ ሳንጣኻ ኣውጺእካ ኣቐቢልካኒ። "ካብ'ዚ ጎዶቦ ዓዲ ዝተማላእክዎ'ዩ፡ ስዋ'ውን ኣለካ ኣብ'ዚ ብራኳ መውሓጢ ይኾነካ'ዩ" ምስ በልካኒ መቸም፡ ብዘይጥርጥር መልኣኽ ከይትኸውን ኣተኩረ'የ ጠሚተካ። ሽዑ ንሽዑ ኣብራኸይ ክተርርን ምቕት ክስመዓንን ምስ ጀመረ፡ ንዓይ ክትብል ዝተለኣኽካ ኮይኑ'ዩ ተሰሚዑኒ። ንዓኻ እንተዘይረክብ፡ ብዙሕ ከይሰጎምኩ ኣብ'ቲ በረኻ ምተሰንደኹ። ምናልባት'ውን ድራር ኣራዊት ክኸውን እኽእል'የ ኢለ እናሓሰብኩ፡ ዝን ኢልካ ጸኒሕካ ሃንደበት ዘዕለልካኒ ዕላል ገሪሙኒ'ዩ። "እሞ ኣብ'ዚ በረኻ ድራር ኣራዊት ከይከውን ደኣ ዘይትሕግዘኒ" ኢልካ ምስጀመርካለይ፡ ንዓይ ካብ ኣራዊት ኣድሒንካኒ እናበልኩስ፡ ተመሊስካ ንስኻ ካብ ኣራዊት ኣድሕነኒ ምባልካ፡ መን'ዩ ንመን ከድሕን ተላኢኹ ሕውስውስ ኢሉኒ። ሽዑ እቲ ንዓኻ ዘይተኻእለካ ኣነ ዝኽእሎ ኮይኑ፡ እቲ ንዓይ ዘይብለይ ድማ ምሳኻ ምስጸንሐ፡ ጉዕዞና ብዘይ ጸገም ቀጺልናዮን ዛዚምናዮን።

ንዓይ ሓርጭ ኣለኒ፡ ንዓኻ ድማ ጠስሚ፡ ንዓይ በርበረ ኣለኒ፡ ንዓኻ ድማ ርጉኦ፡ ንዓይ ጨው ኣለኒ፡ ንዓኻ ድማ ጠስሚ፡ እሞ ሓቢርናዶ ጋዓት ንቑረስ። እቲ ንዓይ ዘይብለይ ንዓኻ ኣለካ። እቲ ንዓኻ ዘይብልካ ድማ ምሳይ ኣሎ። ስለ'ዚ፡ ክልቴና ምስኮንናስ ዝጎድለና የብልናን። ሳላ ዘለኻ'ንድየ ዝህሉ፡ ብምህላወይ ንስኻ ክትህልወለይ ድማ እደሊ።

ንዓይ ሞጎጎ'ለኒ፡ ንዓኻ ድማ ሞቑሎ፡ ንዓይ ጥጥቕ'ለኒ፡ ንዓኻ ድማ ቆሎ፡ ንዓይ ሰዊት ኣለኒ፡ ንዓኻ ድማ ድንሽ፡ ንዓይ ዕምባባ'ለኒ ንዓኻ ድማ ቡን፡ ንዓይ ጨው በርበረ'ለኒ፡ ሓርጭ፡ እሞ እንጀራና ሰንኪትና፡ ወሰን ወሰን ጎጎ ጌርና፡ ድንሽና ጸቢሕና'ሞ ብሓደ ንመሳሕ፡ ድሕሪኡ ሰዊት ዕፉንና እናጠበስና፡ ዕምባባና ኣዐንቢብና ቡንና ንሰቲ። እቲ "ከም'ዚ ጎዲልኒ" እናበልካ ትጽብጽቦ ምሳይ እኳ'ዩ ዘሎ፡ እቲ ኣነ "የብለይን" ዝብሎ ከኣ ምሳኻ ምስኮንኩ ፍጽም ይርስዖ። ንኽልቴና ኩሉ'ለና። ኣለኹ ሳላ ዘለኻ።

እምበር በይነይ ደኣ'ሞ፡ በዛ ሓንቲ ማዕጺድ ከመይ ጌረ'የ ነዚ ህጡር ክራማት ክዓምሞ!? እምበር በይነይ ደኣ'ሞ፡ ሓደ ብዕራይ ሒዘ ከመይ ኣቢለ'የ ናብ ዓውዲ ገጸይ ክወፍር!? እምበር በይነይ ደኣ'ሞ፡ እንታይ ኢለኸ ምሓሰብክዎ ምስራሕ ህድሞ። ኣነ በይነይ ደኣ'ሞ፡ ነዊሕ ጉዕዞ ህይወት ከመይ ኣቢለ ክስጉሞ። ጾር ናብራኸ ኣበየናይ እንግደዓ'የ ክስከሞ። ኣይትዝክርን ዲኻ ትማሊ፡ ኣብ'ቲ ጸልማት ሰንደልደል እናበልኩ፡ መብራህቲ ሒዝካ ብድኻም ተሰኒፍካ ኣብ'ቲ መገዲ ክትጸንሓኒ። ሽዑ ሓንጊረካ በታ መብራህትኻ ተሓጊዝና ነቲ ዓቐብ ወጺእናዮ። ብዘይ'ታ ናትካ መብራህቲ መቸም ጸዲፈ ምኾንኩ። ንስኻ'ውን ድራር ኣራዊት ምኾንካ። ኣለኹ ሳላ ዘለኻ። ንኽልቴና ኩሉ'ዩ ዘለና።

ኣድጊ ስኢንካ ዓውዲ ከየውደቕካ ውዒልካ ኸኣ ሰሚዐ። ጽባሕ ውሰዶ'ቲ ኣድገይ'ሞ፡ እቲ ብዕራይካ ኸኣ ኣብ ገዛ ካብ ዝውዕል ምሳይ እማልኦ ኣብ'ቲ ዓውዲ። ድሕሪ ጽባሕ ከኣ ዓውዲ ከውድቕ ምዓለይ ስለዝኾነ፡ እዞም ኣብዑረይ ምሳኻ ይውዓሉ።

ካብ'ቲ ዘለኒ መቑለ፡ ምስ'ቲ ዘይብለይ'ሞ ምሳኻ ዘሎ እንተተቐያየርና - ጽባሕከ? ካብ'ቲ ዘለኒ ኣለቂሐ፡ ነቲ ዘይብለይ እንተተለቃሕኩ ካባኻ - ኤእ፡ ጽባሕከ? እምበርከ እቲ ንኽልተ ዘይምቀል ነናትና ጸጋታት ከመይ ኣቢልና ክንማቐሎ? ኣነን ንስኻን ብሓንሳብ እንተውዒልና ግን፡ ኩሉ ግዜ ኩሉ'ለና። ኣለኹ ሳላ ዘለኻ።

ኣማኑኤል በርሀ



## ዕላል ውሽጢ

# ኣእምሮን ልብን

ሄለን መኾታ

### ምብህሃል

ኣእምሮ፥ እዋይ ፈጣሪ ጥዑም! ከምቲ ሰብ ዝበዝሐ ክፋል ኣካላቱ ቀሉዕ ዝኾነ'ሞ ሽፋን ዝደሊ፡ ኣእምሮኡስ እንቋዕ ደኣ ስቱር ኮነ። ኩሉ እንሓስቦ፡ ኩሉ ፍጡር ክርእዮን ክሰምዖን ዝኽእል ነይሩ እንተዝኸውን፡ ኣመና ም'ተሸገርና። ነዚ ኹሉ ስፍሓትን ዕምቈትን ዝኸውን ሽፋን መስተሪ ብምህዞ ይኹን ተበላሓትነት ክርከብ ኣይምተኻእለን።

ልቢ፥ ኢሂ ኣእምሮ ገለ'ዶ ተንኮል ክትፍሕስ ጸኒሕካ ኬንካ ኢኻ፣ ፈጣሪ ስቱር ገይሩ ስለዝፈጠረካ ተመስገን ዘለኻ።

ኣእምሮ፥ እንታይ ድዩ መሲሉኪ ልቢ፡ ብዙሓት "ልቢ ጻዕዳ፣ ልቢ ገርሂ፣ ልብኻ ዝበለትካ ክትሰምዕ ኣለካ..." እናበሉ ብምሒር ቀብጥሮት ስለዘሻድኑኺ፡ ብዘይካ ምቕላዕ ምስታር ኣይትፈልጥዮን ኢኺ።

ልቢ፥ ንኣፈጣጥራይ እሞ እንታይ ኢኻ ክተውጽኣሉ? ብዝኾነ፡ ወዲ ሰብ ልቢ ኣልቦ ኮይኑ እንተዝፍጠር ከመይ ምኾነ ኢልካ ሓሲብካዶ ትፈልጥ?

ኣእምሮ፥ ክሳዕ ክንድኡ እባ ኣይሰማዕኪ። ተራኺን ኣበርክቶኺን እኳ ዘንጊዐዮ ኣይኮንኩን። ሕጂ ዘተሓሳስበኒ ዘሎ፡ ናይ 'ኣፍ' እዩ። ሰባት ኣፍ ዝበሃል ክፍሊ ኣካላት ዘይብሎም ኮይኖም 'ተዘፍጠሩ ክንደይ ም'ጸበቐ መሰለኪ። ኣፍ ጠንቂ ኹሉ ፍሽለተይ እዩ ንዓይ። ብኣፍ ብዝወጽእ ቃላት እምዘንን እከዓብን። ኣፍ ኣፉ ሒዙ ትም 'ተዝብል ሓይለይ ብድብድቡ ዓቢ መሲሉ ምሓለፈ። ሓይሊ ኣብ ምስጢራውነት'ዩ ዘሎ ልቢ፡ ኣበይ'ሞ ኢልክዮ!።

ልቢ፥ ይዋእዮም! ንስኻ ዝመኽርካዮም እምበኣር 'ዮም ሰፍነግ ክመስሉ ኮሪዖም ክኸዱ ከለዉ ብትርኢቶም ሰብ ክመስሉ ብተግባሮም ግን ምስ መን ከም ትሰርዖም ዝጠፍኣካ። በል ወዲ ሰብ'ሲ እንቋዕ ደኣ ክበሃሃልን ክዘራረብን ከኣለ።

ኣእምሮ፥ ወረ ኣፍ ምህላውን ዘይምህላዉን ምተረፈ። እቶም ኣበሳ ዘይብሎም ኣድጊ በቕሊ ልጓም ተጌርሎም፣ እቲ መስተሪ ዘይብሉ ኣፍ ሰብ ከኣ ቀያዲ ዘይብሉ ምኳኑ ብጣዕሚ'ዩ ዝገርመኒ።

ልቢ፥ ልጓም ኣፍ ሰብ እኳ'ሞ ኣእምሮን ልብን'ዮም።

ኣእምሮ፥ ኣነን ንስኽን ደኣ ከመይ ጌርና?

ልቢ፥ ከመይ ዝብል ለባም፡ ወዲ ሰብ ክበሃሃል ወይ ክዛረብ ስለ ዝኽእል ኣይኮነን እቲ ፍሉይነቱ። ሰባት ካብ'ቶም ካልኦት ፍጡራት ጽብለልታ ዘርእዩ፡ ብብቕዓት ኣተሓሳስብኦምን ኣገባብ ኣማሓድራ ሂወቶምን'ዩ። እዞም ዓበይቲ ትዕድልትታት ከወሃህድን ከማእዝንን ሓይሊ ዘለዎ "ምብህሃል" ወይ እዚ ብልሙድ ዝርርብ እንብሎ'ዩ። እዚ ከኣ ብኽልተ ኣገባብ ይካየድ። ሓደ፡ ሰባት ምስ ነብሶም ዝገብርዎ ዝርርብ እዩ። እዚ ኣነን ንስኻን ንገብሮ ማለት'ዩ።



እቲ ካልኣይ ከኣ ሰባት ምስ ከባቢኦም ዝገብርዎ ምብህሃል'ዩ። እዞም ክልተ ባእታታት ከኣ ኣብ ውልቃዊ ይኹን ማሕበራዊ ሂወት ደቂ ሰባት ዓቢ ጽልዋ ኣለዎም።

ኣእምሮ፡ ካብ ዘረባስ ቁም-ነገር ይርከቡ'ዩ በሃሊት ኢኺ ማለት ድዩ?

ልቢ፡ ሓወይ! ምስ ምብህሃል ጸገም ኣጥሪኻ ኣለኻ መስለኒ። ኣበይ ምስ ተራኺብኩም ኢኹም'ኹ ስሚ ኣፍ እምበር ኬንካ ተረፍካ?

ኣእምሮ፡ ኩሉ ፍጡር ብዛዕባ ብቕዓተይ ሕቶ ከምዘይብሉ እተኣማመን'የ። እንተኾነ ግን ኣዝዩ ብርቂ ሓሳባት የምጽእ'ሞ፡ ከምቲ ዝበልክዮ ምሳኺ ምስ ተላዘቡ ነውሪ፣ ሓጥያት፣ ሰብ'ከ እንታይ ይብለና . . . እናበልኪ ፋሕ ጭንገራሕ ተእትውሉ።

ልቢ፡ ሓቅኻ ኣለኻ፡ ንሰባት ካብ ዝሓስብዎ ክፉእ ሓሳባት ቡቶም ኣለዉ ዝበሃሉ ዘፍርሁ ቃላት ጌረ ምግታእ እቲ ቀዳምነት ዝህቦ ስራሐ'ዩ። ንስኻ ብዝፈሓስካዮም ኣዕነውቲ ሓሳባት ተመሪሕም ከጽድፉ ክከላኸል ዝተፈጠርኩ ህዋስ'የ። ሙብዛሕትኡ ኣነ ዝበልክዎም መጠንቀቕታታት ጥሒሶም ዝኸዱ ኣደዳ ጣዕሳ እዮም ዝኾኑ።

ኣእምሮ፡ ንሱ እኮ እዩ'ሞ ዘሕርቐኒ ዘሎ! ኣነ ዝመሃዝኩዎም ሓሳባት ንስኸን ካልኦት ልብታትን ተተበራርዮም ፍንጥሕጥሕ ተብልዎ። እቲ ኣዝዩ ዝገርመኒ ኸኣ ብዛዕባ ዝፈጠርክዎ ሓሳባት ከይዛረብ ብዛዕባ ካልኦት ሰባት ክዛረብ ግዜይን ሓይለይን ከጥፈኣለይ ከሎ'ዩ። ብሕርቃን ዝኣክል ናብኡ ዝኸዱ መትኒታት ረሺናም እዩ ዝመጽኒ።

ልቢ፡ ኣብዚኣስ እው፡ ኣነ'ውን ንኣፍ ብዙሕ ግዜ ኣጠንቂቐዮ እየ፡ ግን ኣይሰምዕን'ዩ። ገለ 'ተገደፎ ኢለ ብዛዕባ ሰብ ክዛረብ ምስ ጀመረ ሰኽፍክፍ ከም ዝብሎ እገብር እየ፡ እንተኾነ ንስምዕታይ ዕሸሽ'ዩ ዝብሎ። ኩሉ ግዜ መሃሪ ስለዘሎ ንዑኡ እየ ዝጠርዓሉ።

ኣእምሮ፡ ግዜ ዓርከይ መቕሰን'ዩ ሰለይ እናበለ ከረኻኽበሉ እዩ።

ልቢ፡ ኪድ በል ዕላል ይኣኽለካ፡ ተሰፋ ክኹብር እዩ ኢሎሞ እሞ ብዝሕ ዝበለ ግዚኣ ከቕምጥ።

## ስምዒት

ኣእምሮ፡ ሰሚዕኪ ኣለኺ፡ ንስኺ ብዛዕባ ፍቕሪ ዘለኪ ዝንቡዕ ኣረኣእያ ንሰባት ብፍላይ ቡተን ቲፎዝኣን እየ ትብልየን ደቀ'ንስትዮ ቅሳነት ስኢንና!

ልቢ ፡ ደሓንዶ ሓዲርና! ሰላምታ ኣይምቐለለካን?

ኣእምሮ ፡ ዓሻ ደሓን ኣሎ ዘመድ ዓሻ ግን ከፊእዎ'ሎ ክብሉስ ከምዚ ምስረኸቡ እኳ'ዮም። ንስኺ ደቂስኪ ሓዲርኪ ኬንኪ ዲኺ? ኣነስ እታ ዘየለ ተሰፋታት ፍቕሪ ዝሃብክያ ጓል ሰብ፡ ተበዲላ ግዲ ኾይና፡ ምሉእ ለይቲ ክትበኪ ድቃስ ከሊኣትኒ ሓዲራ።

ልቢ ፡ ኣነ'ውን ብጓሂ ከይደቀስኩ እየ ሓዲረ፡ እንተኾነ ምንባር ክሳብ ዘየቋረጽኩ ኣብ ፍቕሪ ዘለኒ ተሰፋ ምሉእ እዩ።

ኣእምሮ፡ ጥዕና ደኣ'ኮ ይጎድለኪ እዩ። ሕጂ'ኸ እንታይ ክትደግሚ ደሊኺ?

ልቢ፡ ካብ ከምዚ ናትካ ስምዒት ኣልቦ ማሽን ዝሽውን፡ ዝተመሳቐሉ ስምዒታት ሃልዮምኒ ምስ ሰባት ክቐጸር ይሕሸኒ።

ኣእምሮ፡ ኣነ እኮ ዝገርመኒ ደቂ ሰባት ሽግር ውሒድዎም ድዩ ካልእ ዘየለ ጸገም ዝኣትዉ! ናቶም ከይኣክል ከኣስ ካልኣይቲ ይደልዩሉ ብሓንሳብ ኮይና ተጻግሞም። ሽዑ ተተባራርዮም ንዓይ ሰላመይ ይዘርግዎ።

ልቢ፡ (ካዕካዕ ኢላ ብምስሓቕ) መቸም ስምዒት ዝበሃል ከም ኣሳሒታ ኢኻ ትፈርሖ። ካልኣይ ክህልወካ ደኣ ጸግዒ እምበር እንታይ መጻግምቲ።

ኣእምሮ፡ ትጻወቲ ኣለኺ ከመይ ዘይፈርሆ! ስምዒት እኮ ኣብ ትሕተይ ግዝኣተይ ኮይኑ ዘሸካዕልል እንኮ ባእታ'ዩ። ብሰንኩ መኣዝናተይ ከም ኮምፓሳ ዘጥፈኣት መርከብ ዘዕወንውንክዎ ይኣኽለኒ ሕራይ! ጠንቂ እዚ ኹሉ ኸኣ ንስኺ ኢኺ።

ልቢ፡ ወሪዱኒ እንታይ ኣቢሰ!?

ኣእምሮ፡ ዓቐን ዘይብሉ ተሰፋ ትምግብዮ፣ ወዮ ስምዒት ዝፈትዎ መግቢ ረኺቡ ዘየለ ቅርጺ ምስ ሓዘ፣ ኣብ ሞንጎ ተሰፋ ምስ ወዳእኪ ስምዒት ዝለመዶ ስኢኑ ክርብሽና ይቐኒ። ኣረ እቲ ተሰፋ ምሃብክስ ይጽናሓልና፡ መጠንኪ'ኸ ዘይትህብዮ።

ልቢ፡ እሞ እናደንገጸኒ እንድዩ፡ ብፍላይ ፍቕርስ ተሰፋ ምስ ሃብክዎ ከመይ ይጽብቐን ይኹላዕን እንተትርእዮ፡ ይገርመካ'ዩ! ዕምባባ መሰከረም እኮ'ዩ ዝመስል።

ኣእምሮ፡ ደሓር ከኣ ናብ ቀልቋል ይቕየር!

ልቢ፡ እንታይ ግበሪ ኢኻ ትብለኒ ዘለኻ?

ኣእምሮ፡ ሕጂ ግርም፡ ስምዒት ናባኺ ዝኾነ ነገር ደልዩ ምስ መጸ፡ ንዓይ ንገርኒ። ኣነ እንታይ ዓይነት ቀመም ትህብዮ መዚነ ይህበኪ።

ልቢ፡ ሕራይ ጽቡቕ፣ ፍቕሪ ተጸሊእዎ እንድዩ ቀንዩ፡ ጽባሕ ግን ክመጸኪ እየ ኢሉኒ ኣሎ እንታይ እንታይ ክህቦ ይሓይሽ ትብል?

ኣእምሮ፡ ሓደ ኪሎ ተሰፋ፣ ፍርቂ ኪሎ ምጥርጣር፣ ክልተ ኪሎ ግሉጽነት፣ ክልተ ኪሎ ሓልዮት፣ ዓሰርተ ኪሎ ኸኣ ዓቕሊ።

ልቢ፡ ግርም ሽቃጣይ ምኾንካ እምበር! ምፍታን ዝመስለዎ የለን። ውጺኢቱ ክነግረካ እየ።

ኣእምሮ፡ ገንዘብኪ ልቢ ሓፍተይ!

ልቢ፡ (ፍሽኽ ብምባል) የቐንየለይ!

# ባህልን ስነጥበባትን

## “ሙዚቃ፡ ፍቕሪ’ዩ”

## ሙዚቀኛ ማቴዎስ ሓይለኣብ

ክብረኣብ ተስፋሚካኤል

ንኣበርክቶ ስራሕቱ ኣብ ዝገልጽ ገበር ናይ ካሴታት፡ ሲዲታት ወይ’ዉን ገጽ ናይ ቪድዮ ክሊፓት ስሙ ብብዝሒ ተጻሒፉ ንረኽቦ። ብፍላይ ኣብዚ ዝሓለፈ 10 ዓመታት ካብ ዝፈረዩ መዚቃዊ ስርሓት፡ ኢዱ ዘይሓለፎም ኣዝዮም ውሑዳት እዮም። ንኣስታት 25 ዓመታት ኣብ ዓውዲ መዚቃ ሰሪሑ። ማቲዎስ ሓይለኣብ፡ ካብ ኣቦኡ ስዉእ ሓይለኣብ ጺጋይን ኣዲኡ ወ/ሮ ባህጉ ባርናባስን ኣብ 1972’ዩ ተወሊዱ። ኣብ ኣስመራ፡ ማይተመናይ ተወሊዱ ዝዓበየ ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ማቴዎስ፡ በይዝ ጊታር ዝጻወት ሓደ ካብ ዝበለጹ መዚቀኛታት ሃገርና እዩ። ናይ ሎሚ ሕታም መጽሄት መንእሰይ፡ ነዚ መዚቀኛን ስነጥበባዊ ጉዕዞኡን እንግዶታ ጌራቶም ኣላ። ምስኡ ዕላል ኣቋርጾ ኣይመጸካን እዩ። ሰሓቕ ኩሉ ግዜ ኣካል ናይቲ ዕላል እዩ። ሃብታም ተመኩሮኡ ኣብ መልስታቱ ኢኻ ትረኽቦ።



*** ቀላል ግን ከኣ ብዙሕ ኩርናዓት ብዘለዎ ሕቶ’የ ክጅምር፡ ምሳኻ ሰሪሑ ዘይፈልጥ ደራፋይ ኣሎ’ዶ?**

- ዋእ እቶም ዘርከብናሎም እንተዘይኮይናም፡ ኣብ’ዚ ወሽጢ ሃገር ካብ ዝርከቡ ደረፍቲ ኣብ መድረኽ ይኹን ኣብ ካሴት ምሳይ ዘይሰርሐ እንድዒ ዘሎ ኣይመስለንን።

*** ስለምንታይ ይመስለካ?**

- (ሰሓቕ) እንድዒ እንታይ እሞ ክብል’የ፡ ገለኡ ናይ ኣጋጣሚ ገለኡ ኸኣ ናይ ምርጫ ሕቶ ይመስለኒ።

*** ኣብ ገበር ካሴታት ይኹን ኣብ ቪድዮ ክሊፓት፡ ኣብ ቦታ በይዝ ጊታር ናትካ ስም ኢና ብብዝሒ እንርኢ?**

- (ሰሓቕ) እዋእ እንታይ እሞ ክብል’የ፡ እቶም ደረፍቲ ስርሓልና እንተድኣ ኣሎሙኻ ኢኻ ትሰርሕ። ከም መዚቀኛ ኸኣ ምርጫኦም ከኽብረሎም ግቡእ እዩ። ካብ’ቲ ትኽፈሎ ንላዕሊ ድማ ምርጫኦም ምኳንካ እዩ ዘሐጉሰካ።

*** ዝበዝሑ ደረፍቲ፡ “ኣጸብቲ ማቲ ጥዑማት’የን” እዮም ዝብሉኻ?**

- እንጀራ ዓለም ብልዑ በለይ በዳኾ፡ እምበር ኣነስ ካብ ካልኦት መዚቀኛታት ዝፈልየኒ ነገር ዘሎ ኣይመስለንን እዩ።

*** ኣብ ክንደይ ደርፍታት በይዝ ጊታር ተጻዊትካ ትኸውን?**

- ብጣዕሚ ብዙሕ እዩ።

*** ብምንጋም?**

- (ሰሓቕ) እንድዒ ክንደዚ ክብሎ ኣይክእልን እየ። ብጣዕሚ ብዙሕ ኢልካ ጥራይ ሕለፎ።

*** ናብ ድሕረባይታኻ እስከ ንምለስ?**

- ምስ መዚቃ፡ ካብ ተመሃራይ ሻድሻይ ክፍሊ እንክለኹ እየ ተላሊየ። ኣብ ገዛና ኣቦይ ንምዒዳ ምስ ከደ ዝገደፋ ቦክስ ጊታር ነይራ። ኣቦይ ተጻዋታይ ጊታር ኣይነበረን። ግን እታ ጊታር ናቱ እያ። ኣብ ኣርማደዮ እያ ትቕመጥ ነይራ። ኣደይ ዝኾነ ሰብ ክትንክፉ ኣይትደልን ነይራ። 11 ወይ 12 ዓመት ምስ ገበርኩ ግን ሰሪቐ ኣብ’ቲ ኣርማደዮ እንከላ ክነኽፋ ጀሚረ። ምስ ግዜ ኸኣ ካብ ቦትኣ ኣውጺኤያ። ኣብ’ቲ ግዜ፡ መሰረት ዝሓዘል ካብና ብዕድመ ኣጸቢቑ ዝዓቢ ወዲ ገዛውትና ነይሩ። ዓርኪ በዓል ጺጋይ በራኺ

እዩ፡ ንሱ እናወሰደ ይጥቀመላ ኔሩ፡፡ ክመልሳ እንከሎ ድማ ኣነ ተሓብአ ይሕዞ፡፡ ኣደይ ንግሆ ንስራሕ ምስ ወጸት ሰዓት ሓሙሽተ ድሕሪ ቀትሪ ኢያ ትምለስ ኔራ፡፡ ድሕሪ ትምህርቲ ክሳብ ኣደይ ናብ ገዛ ትምለስ እናተጻወትኩ ኸኣ ቀዳመይቲ ዝሸኣልክዎ ደርፊ ሳብ ሳቢና ኮይና፡፡

*** ድሕሪኡ ከመይ ቀጺልካ?**

- ድሕሪኡ ከም በዓል ግርማልኡል፡ ስቡሓት ዝበሃሉ ኣዘማሪይ ኣብ ቤተክርስያን መዚቃ ይምህሩን ይፈታትኑን ስለ ዝነበሩ ካብኦም ብዙሓ ቅኒት ብዙሕ ተማሂረ፡፡ ንእሽቶ ስለ ዝነበርኩ ድማ ቀልጠፈ'የ ኑቲ ቅኒታት ክመልኮ ክኢለ፡፡ ድሕሪኡ በቃ ኣብ ገዛውትና ሚሎዲታት ምጽዋት ኮይኑ፡፡

*** ንመዚቃ ትምህርቲ ዝመላእኩሉ እዋን ኔሩ'ዶ?**

- እወ! ኣብ'ቲ እዋን ኣብ ግዜ ክረምቲ ኣብ ወንጌላዊት ቤትክርስትያን ገዛበንቕ፡ ሓጺር ሓጺር ናይ ኖታ ኮርሳት ኔሩ፡፡ ንኣሰታት ክልተ ወርሒ እናተመላለስኩ ናይ ኖታ ትምህርቲ ተማሂረ፡፡ ቀቅድሚ ናጽነት፡ እዚ ኣቐዲሙ ዝዕለልኩኻ ግርማልኡል ዝበሃል ወዲ ኣሞይ'ውን ንሓደ ሰለስተ ኣርባዕተ ወርሒ ዝኸውን ምሂሩኒ'ዩ፡፡ ዳርጋ ንኖታ ብዘዮባእ ዘጸናዕክዎን ቦታታት ዝፈልጥክዎን'ውን ሽዑኡ እዩ፡፡

*** ብደረጃ ባንድ መኣስ ኢኻ ፈለማ ተጻዊትካ?**

- እዚ ድሕሪ ናጽነት ኣብ 1992 እዩ፡፡ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ኣብ 12 ክፍሊ ወዲኤ ስለ ዝነበርኩ፡ ካብ ስድራቤት ተቓውሞ ኣይነበረን፡፡ ዝጠዘሉ ደቂ ኣልፋሮሜጾ ዝነበርዋ "ብላክ ስታርስ" እትብሃል ባንድ ኣቕምና፡፡ ኩልና ንናይ ባንድ ስርሓት ሓደስቲ ኢና ኔርና፡፡ በዓል ጆማል ማንዱ፡ ሚሮን (ድራመር)፡ ፍቕረ ተማሰገኑ ጉብረልኡል፡ የሴፍ የዕበዮ፡ ስወእ ፍትሃ ሰዩም ካልኦት ዝረሳዕክዎምምን ኣብ'ዛ ባንድ ኔርና፡፡ ይዝከረኒ፡ ኣብ ናይ ሎሚ ጃምናዝዩም ሃማሙተኤ (ደንደን) ድማ ክልተ ምርኢታት ኣቕሪብና፡፡

*** እዛ ባንድ ክሳብ መዓስ ቀጺላ?**

- ነዊሕ ኣይከደናን፡፡ ኣብ ሃማሙተኤ ክፋት ናይ ስራሕ ቦታ ስለ ዝነበረ፡ ተውዳዲረ ኣብ ኣስመራ ባንድ ኣትየ፡፡ ባንድና ብላክስታርስ ብጠንዳ'ያ ተውዳዲራ፡፡ ኣብ'ቲ ውድድር ድማ'የ ንፈለማ ግዜ በይዝ ጊታር ክሕዝ ክኢለ፡፡

*** ከመይ?**

- ኣብ እንዳ ፍትሃ ልምምድ እናገበርና፡ እቲ ቀዋሚ በይዝ ጊታር ንኽሕዝ ዘገድዶ ዝነበርኩ የሴፍ የዕበዮ፡ "በይዝጊታር ዘይትሕዝ?" ይብለኒ፡፡ ቅድሚኡ'ውን ዓርከይ ጊታረስት ሙሴ ጋንዲ፡ መዚቃ ክጻወት እንከለኹ ቀዲመ ኑቲ ላይን ከጸንዖ የስተብህለለይ ስለ ዝነበረ፡ "ማቴዎስ በይዝ ዘይትሕዝ?" ይብለኒ ኔሩ እዩ፡፡ እቲ ሓሳብ ምስ መጸ፡ "ካብ ናብ ኣስመራ ባንድ ምጽንባር ከተትርፉኒ ኢኹም" ኢለ ኣብየዮም ኔረ፡፡ ኣብ መወዳእታ ግን ተቐቢለዮም፡፡ ኣብ'ታ ናይ ፍጻመ ውድድር ድማ በይዝ ጊታር ሐዘ ተጻዊተ፡፡

*** እሞ ወጽኢት ከመይ ነሩ?**

- እቶም ዘወዳደሩና፡ ባንድ ዘይኮነ መዚቀኛታት ስለዝደልዩ ኣብ ፍጻመ ካብ ዝበጽሕና ክልተ ባንድታት መዚቀኛታት መሪጾም፡፡ ፈለማ ፍትሃ ተጻዊዑ፡ ንጸበዮ ስለ ዝነበርና ኣይገረመናን፡፡ ብድሕሪኡ ድማ ኣነ ተጻዊዐ፡፡ ሰንበደን ገሪሙኒን'ዩ፡፡ የሴፍ'ውን ምሳና ተጻዊዑ፡፡ ምስ በዓል ተማሰገን ወዲ ፑፓን የማን ኣርኣያን ተወሲኽና ድማ ሓዳስ ኣስመራ ባንድ ኮይና፡፡ ክሳብ ንቕሎ ንቑዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝኸውን ድማ ምስ'ዛ ባንድ ጸኒሐ፡፡ ወዲ ፑፓን የማን ቖንጄን ንሓጺር ግዜ እዮም ምሳና ኣብ ኣስመራ ባንድ ጸኒሖም፡፡ ክልቲኦም ናብ ራስዱሚራ ባንድ ምስ ሰገሩ ድማ ዙርያስ ተማሰገን (ወዲቖሺ) ኦርጋኒስታና ኮይኑ፡፡

*** እሞ ንስኻን በይዝ ጊታርን ከመይ ተፋቐርኩም?**

- ክገርመካ ዋላ ተመሃራይ እንከለኹ'ውን ንዝረምቲ በይዝ ጊታር ብፍሉይ እየ ዘስተብህሎም ኔረ፡፡ ብፍላይ ጆባኒ ሯ ናይ ሮሃ ባንድ ብጣዕሚ'ዩ ዝስሕበኒ ኔሩ፡፡ ምስ በይዝጊታር ተቐራሪብና ምስ ተላለና ክፈትዋ ግዜ ኣይወሰደለይን፡፡ በይዝ ጊታር ስለ ዘይነበረትኒ ቤታ ናይ ባንድ'የ ልምምደይ ዘካይድ ኔረ፡፡ ሓቂ ዘረባ ቀልጠፈ'ውን'የ መሊኺያ፡፡ ኑታ ቦክስ ጊታረይ በ'ጁበዕተይ ደጻወታ ስለ ዝነበርኩ እቲ ኣገባብ ኣጻዋውታ ናይ በይዝ ጊታር ኣይሓደሰንን፡፡

*** ኣብ ሳዋ'ኸ ካብ መዚቃ ኣይተፈለኻን?**

- ኣብ ሳዋ'ውን ኣይተፈለኹን፡፡ ኣብ መመረቕታ ምርኢት ምስ ዘቕረበት ናይ ተዓላሞ ባንድ ከም በዘሰታ ተጻዊተ እየ፡፡

*** ሃገራዊ ኣገልግሎት ምስ ወዳእኩም'ከ ናበይ ኣቢልካ?**

- ሃገራዊ ኣገልግሎት ወዲእና ምስ ተመለስና፡ ናይ'ቲ ኣብ'ቲ እዋን'ቲ ህቡብ ዝነበረ ስወእ የማን ኣርኣያ (ቐምፔ) ካሴት ኣብ ምስራሕ ኢና ኣቲና፡፡ ኣነ በዘሰታ፡ ሙሴ ጋንዲ ጊታረስት፡ ተላ ልወጂ ኦርጋኒስት፡ ተኽለ ድማ ሳክስፎኒስት ኮይንና ሰሪሕናያ፡፡ እዛ ስራሕ እዚኣ ኣብ ህይወተይ ዓቢ ዝኽሪ እዩ ዘለዋ፡፡ ንፈለማ እዋን ኣብ ስቱድዮ ዝሰራሕኩላ ክትከውን እንከላ፡ እታ ካሴት ናብ ህዝቢ ዘይምውጽኣ ድማ፡ እቲ ብጣዕሚ ዘጉህዩኒ ነገር እዩ፡፡ እታ ካሴት ኣብ ኢጋ ምዝዛማ እንከላ ክተት ኣርከበና፡ የማን ከኣ ብኡኡ ኣቢሉ'ዩ ተሰዊኡ፡፡

*** ብድሕሪኡ?**

- ብድሕሪኡ ሚከኤል ተኽለ ንዓይን ንሙሴ ጋንዲን ናብ ራስ ዱሚራ ባንድ ኣእትዩና፡፡ ኣብኡ በዓል ካሕሳይ ሃይሉ፡ ርቤል ሰለሙንን ጸኒሐሙና፡፡ እንተኾነ ምስ'ዛ ባንድ ብዙሕ ኣይጸናናሕኩን፡፡ ክተት መጺኡ፡፡ ሰለስተ ወራራት ኣብ ሓይልታት ከም ኦፐሬተር ምስ ሰራሕኩ፡ ኣብ 2002 ደንገየ ናብ ጉጅለ ባህሊ እግሪ መኸል ተሳሒበ፡፡ ክሳብ ሕጂ ድማ ምስ'ታ ጉጅለ ባህሊ እሰርሕ ኣለኹ፡፡

*** ናብ መዚቃ እሸከ ንምለሱ፡ በይዝ ጊታር ክሳብ ክንደይ'ዩ ኣገዳሰኒታ ኣብ መዚቃ?**



ህጻን ማቴዎስ ምስ ወላዲኡ ስወእ ሓይለኣብ ጺጋይ

- እዋእ በይዘ ጊታር እኮ ንመዚቃ መሰረቱ እዩ። በይዘ ጊታር ማዕረ ከበሮ ድሕሪባይታ መዚቃ ኮይኑ ዝኣስር እዩ። በይዘ ጊታር ዘይብሉ መዚቃ ካብ ጨርባሕባሕ ዝፈልዮ ነገር የብሉን።

*** 23 ዓመታት ተጻዊትካዮ ኣለኻ በይዘ ጊታር?**

- ግደፍ ኣብ ቁጽሪ ኣይተደሃብ! ሓቅኻ ኢኻ ክንድ'ዚ እትጠቕሶ ዘለኻ ዓመታት ሃሪመያ'የ። ግን ኣብቲ ዝደለ ደረጃ በጺሐ'የ ዝብል ገምጋም የብለይን።

*** ማቴምስ ኣብ ብዙሕ መድረኻት'ውን ሊድ ጊታር ብዘይ ጸገም ክትጻወት ትርአ ኢኻ?**

- ኣይተተዓብዩ!! ኣቐዲመ ብኻስ ጊታር ከም ዝጀመርኩ ጠቒሰልካ ኔረ። ሊድ'ውን ይጻወት'የ። ንሕማቕ እዋን ድኣ'የ ዝኸውን እምበር፡ ንሩፅ ሃራሚ ሊድ ጊታር'የ ግን ኣይብልን። ናብ በይዘ እንተዘይጥምት ግን ኣብ ሊድ ቀጺለ ምሃለኹ።

*** ጀማሪ እንክለኻ ዝምስጡኻ ዝነበሩ መዚቀኛታት ኣለዉ'ዶ?**

- እወ ብዙሓት እንድየ ዝርኢ ኔረ። ካብ ሜዳ ብዙሓት ባንድታት'የን ኣትየን። ኣብ'ተን ባንድታት ከም በዓል ኣሮን ወዲ ኑቤያት፡ ፍጹም ደስሕበኒ ኔርም። ከም በዓል ፍስሃየ (ፈሽ) ኣብ ኣስመራ ባንድ፡ ካሌብ ተመስገን ኣብ ኣዱሊስ ንሩዓት መዚቀኛታት ኔርም እየም። ኣብ 1994 የማነ ባርያ ናብ ኣስመራ ምስ መጸ የማነ ኪዳነ በይዘ ጊታር ክጻወት ምስ ረኣኽዎ ዓቢደ እየ። "ለካ ከምዚ ዓይነት ኣጻዋውታ ከኣ'ባ ኣሎ'ዩ" ክሳብ ዝብል እየ ኮይነ።

*** ኣብ'ዚ ዘለኻዮ ደረጃ ንኽትበጽሕ ኣብ በይዘ ጊታር ክሳብ ክንደይ ኣብርቲዕካ ሰሪሕካ?**

- ብጽዜን ሰዓታትን ዝግለጽ ኣይኮነን። ኣነ ልምምድ ዝመሉ ዓይነት ሰብ ኣይነበርኩን። ብፍላይ ኣብ ኣስመራ ባንድ እንንብር ዝነበርና ልምምድ ዝ ናይ ሎሚ ማቴምስ መሰረት ዝኾነ እዩ። ግዲ ኣብ ፈለማይ ኮይነ፡ ከም ኣስመራ ባንድ ንኽእሉተይ ዘዕበየት ባንድ የላን። ሽዑ ሓይልና ኣብ ድጋም ደርፌ እዩ ኔሩ። እንተኾነ ንሰለ ምድጋም ኢልካ እትጻወቶ መዚቃ ኣይነበረን። ናይ በዓል ተኽለ ተስፋዝጊ በሎ የማነ ባርያ ልክዕ ከም'ቲ መበቆላዊ ጌርና ኢና ንደግሞ ኔርና።

*** ከም መዚቀኛ ወይ ደረፍቲ ምስ እክለ መሳ'የ ዝጻወት ኢልካ ትፈልጥ'ዶ?**

- ክቦርመካ ኑበሱ ይምሓር፡ ምስ የማነ ባርያ ክጻወት ብጣዕሚ እየ ዝበሃግ ኔረ። እንተኾነ ናይ ዓለም ነገር ምሉእ የብሉን፡ ሓሳብ ልበይ ኣይሰመረለይን።

*** ናብ'ዚ ግዜ'ዚ ክመልሰካ፡ መዚቃና ከመይ ኣሎ?**

- ናይ ሎሚ መዚቃ ብናይ ሓባር ስራሕ ይሓልፍ ስለ ዘየሉ ከም'ቲ ክኾና ዘለዎ ኣይኮነን ዘሎ። እቲ ዚምማይ ኑቲ ሃራሚ ከቦርድ እታ ዜማ የትሕዝ፡ ንሕና ድማ ካብ'ተን ኦርጋኒስት ዝሰርሐ ወጻኢ ክንከይድ ኣይንኽእል ኢና። ከም መዚቀኛታት ናትና ፈጠራ ክንሕውስ ኣይንኽእል ኣለና። ስለዚ ወሑዳት ሰባት ዝሰርሕዎ መዚቃ ኢና ኣፍሪ ዘለና እንተበልኩ ምግናን ኣይኮነን። ናይ ሓባር ስራሕ እንተድኣ ዘየለ ምህዞ ክውሕድ ግድን እዩ። ምህዞ ዝውሓዶ ስራሕ ከኣ ተመሳሳሊን ቀልጢፉ ተመናውን ይኸውን።

*** ኣዝዩ ብዙሕ ስራሕ ኢኻ ትሰርሕ ዘለኻ ኣይትጭሃቐን?**

- በዚ ናይ ሎሚ ስራሕ ኣይጭሃቐን እየ። እቲ ስራሕ ናይ ሓባር ኔሩ እንተዝኸውን መደኪመኒ። ምኽንያቱ ፈጠራ ክሕውስ ስለ ዘለኒ። ኣነ ግን ዝተባህለኒ ጥራይ'የ ዝገብር ዘለኹ። ንኣብነት ኣብ ናይ ሰራዊት ባንድታት ክሳብ 2008 ኣዝዩ ብሉጽ ሓባራዊ ስራሕ ይርአ ኔሩ። "እሩሩ" ናይ ቴድሮስ ሓጎስን የሴፍ ኣርኣያን ወጽኢት ሓባራዊ ስራሕ እዩ።

*** ኣብ'ዚ እዋን ማዕረ ዓለም ክሰርሑ ዝኽእሉ መዚቀኛታት'ከ ኣለዉና'ዶ?**

- እከለን እከለን ክብል ኣይተገደድኩ እምበር መለኣም ኣለዉ። ናትና ጸገም እንታይ ይመስለካ ዓቢ ምስ ንእሽተይ ተራኺብና እሂን ምሂን ተበሂልና ዘይንፈልጥ ምኽንያት እዩ። ንኣብነት ኣብ 60ታት ከም በዓል ዓብደላ ኣበብከርን ተወልደ ረዳን ዝኣመስሉ ክኢላታት ኔርም እየም። እዚ ዘሎ ወለዶ ኑየም ዝሓለፉ ብኸሴት ጥራይ እምበር ኣብ መድረኻት ክጻወቱ ርእዩምም ኣይፈልጥን እዩ። ሎሚ እቲ ብርዱእ ምኽንያት ኩሉ እቲ ክኢላ ዝበሃል ኣብ ዝተፈላለየ ጉጅለ ባህልታት'ዩ ተጠርኒፉ ዘሎ። እቲ መድረኽ እንተድኣ ተኸፊቱ ግን ተኣምራታዊ ዝኾነን ደረጃኡ ዝሓለወን መዚቃ ከፍርዩልና ዝኽእሉ ክኢላታት ኣለዉ።

*** ሓደስቲ መንእሰያት መዚቀኛታት'ከ ይፈርዩ ኣለዉ ዶ?**

- ብዙሓት እምበር! ኣብያተ-ትምህርቲ መዚቃ ዘፍርይኦም ዘለዉ ህጻናትን መንእሰያትን ዘደንቑ እዮም። ብዘይካ እዚኦም ከም በዓል ቤንሆር፡ ጊደዎን ሚሮን (ፋንጃይ)፡ ዓወት ተኽለኣብ፡ ጆሲን ቅሳትን ዝኣመሰሉ ብሉጻት መንእሰያት ኣለዉ። ክቦርመካ ገሊኦም ንዓና'ውን ክምህሩና ዝኽእሉም ብቑዓት ወረኖም ኣለዉ።

*** መዚቃ ተወሃሂድ'ዶ፡ ዜማ ኣብ ምስራሕ ከመይ ኢኻ?**

- ሓደ ሓደ እዋን ዜማ ይፈታትን እየ። እንተኾነ ግን ብቑዕ ኮይኑ ስለ ዘይሰመዓኒ ሰቕ ኢለ ይድምስሶ። ኣብ ምውህሃድ መዚቃ መጺእካ ግን፡ ከምዚ ክላሲካል ገለ ናይ ምስራሕ ሓሳብ ኣለኒ። ማለተይ ሓሳብ ጥራይ እዩ ገና ዘይተበገሰኩሉ።

*** መዚቃ ኣብ እትጻወተሉ እዋን ኣብ መድረኽ ብዙሕ ኣይንቀሳቐስን ኢኻ?**

- እዋእ (ሱሓቕ) ሰብ ዘይርእዮ ድኣ ኮይኑ እምበር ብወሽጠይ እኮ ይንቀሳቐስ እየ።

*** መንርሒ መዚቃ ከይተጻዋተካ ዝወዓልካሉ መዓልቲ ኣሎ'ዶ?**

- ከምዚ ህጹጽ መገሻ ረኺበ እንተዘይኮይኑ መዚቃ ከይተጻወትኩ ዝወዓልኩላ መዓልቲ የላን።

*** ጉዳይ ሓዳር?**

- በዓል ሓዳረን ኣቦ ኣርባዕተ ቆልዑን እየ። በዓልቲ ቤተይ ራሄል ኤልያስ እያ ትበሃል። ደቀይ ድማ ኣርያም፡ ሚድያን፡ ሻሎምን ሰናይን እዮም።

*** ምስ በዓልቲ ቤትካ ኣብ ጎደና ሰዓጥበብ ኢኹም ተራኺብኩም ማለት'ዩ?**

- ኣንታ መን ድኣ ነጊሩለይ! እወ ኣብ ጉጅለ ባህሊ እግሪ መኸል ኢና ተላሊና። ንሳ ተዋሳኢት እያ ኔራ። ክቦርመካ ናብ'ታ ጉጅለ ኣብ ሓደ ሰሙን ዳርጋ ብሓንሳብ ኢና ተሳሒብና።

*** ደቅኻ'ኸ ኣብ መዚቃ ከመይ እዮም?**

- እቲ ራብዓይ'ኳ ገና ናይ ኣዋርሕ ዕድመ'ዩ ዘለዎ። እተን ሰለስተ ዓበይቲ ግን ገለ ተገዳስነት ኣብ መዚቃ ይርእያለን እየ።

*** ሕጂ ዘይሓለወን ጎደና ጌጋ ዝርዝሮን መዚቃ ክትሰምዕ እንክለኻ እንታይ ይስመዓካ?**

- እምባእ ልክዕ ከምዚ ብመርፍእ ዝተዋግኣኩ'ዩ ገለ ነገር ሽቕ ዝብለኒ።

*** እዚ ኹሉ ንበይዘ እናኣቃቕካ ክራር ኣይትኽእላን ኢኻ ሰማዐ?**

- ናይ መዚቃ ነገር ኩሉ ኣገራሚ እንድዩ፡ ሓቅኻ ክራር ክጻወት ኣይክእልን እየ። ኣብ ንእስነተይ ብቐረባ ዝረኸብክዎ ጊታር እዩ፡ ምስኡ ድማ እየ ዓብዩ።

*** ብዙሓት መዚቀኛታት "ንማቴዎስ ማዕረ እቲ ብኽእለቱ እኳድኣ ጥዑም ጠባዩ ኸአ መወዳድርቲ የብሉን" እዮም ዝብሉኻ?**

- (ሰሓቕ) መዚቃ'ኮ ፍቕሪ'ዩ። ካብ መዚቃ ፍቕሪ እምበር ጽልኢ ኣይውለድን እዩ፡ ኣነ ከኣ ናይ ዕድል ነገር ኮይኑ ሓቂ ዘረባ ብዙሕ ተገራጫዊ ኣይኮንኩን።

*** እታ ዝጀመርካላ ባስ ጊታርሲ ኣላ'ዶ?**

- ኣረጋ እምበር ኣብ ገዛና ኣላ። ክረኣ እንከለኹ ከምዚ ዝኸሓደኽዎ ኮይኑ'ዩ ዝስመዓኒ።

*** ብዙሕ ዘይትርኣ ዘመናዊት በይዝ ጊታር'ውን ኣሎቶ ሰሚዐ?**

- ሎሚስ ወጺኣ'ያ። ኣብ ኩሉ ስርሓተይ'የ ዝጥቀመላ ዘለኹ። ቴድሮስ ዝበሃል ዓርከይ ካብ ኣሜሪካ ዝሰደደለይ እያ። ኣቐዲሙ'ውን ጉብረልኣል በይዝ ጊታር ሰዲድለይ ኔሩ'ዩ። ከይርስዖም ኣመስግኖለይ።

*** እሞ ዝተረፈ ነገር እንተሎ?**

- እዚ ኹሉ ስራሕ፡ ሳላ ኣሃዱና ማለት ማእከላይ እዚ ዝነበሩለይን ዝንበሩለይ ዘለዉን ምትሕብባር እዩ እሞ፡ ካብ ኣዕለምት ኣዘዙ፡ ጀማሪካ ንኹሎም ኣባላት ጉጅለ ባህልና ከመስግኖም እፈቱ።

ኩርናዕ መሳርሕቲ

መዚቀኛ ሃብተኣብ ገረሱስ (ወዲ ሻውል)

ማቴዎስ ኣብ'ዚ ሃገር ኣለዉና ካብ እንብሎም መዚቀኛታት ሓደ እዩ። ኩሉ'ዚ ዝወጸእ ዘሎ ካሴታት ናቱ ስም ዝተሓንገጠ ምኽንያት መግለጺ ብቓዓቱ ይመስለኒ። እቲ ዝዓበየ ብልጫ ማቴዎስ ምስ ኩሉ ሰብ ተረዳዲኡ ክሰርሕ ዝኽእል ምኽንያት እዩ። ሰማዒ መዚቃ፡ ኣብ ስርሑ ድማ ብሱል እዩ። ንመዚቃ ተባዚሉ ዝተፈጥረ ሰብ'ዩ እንተበልክዎ ዜጋንኩ ኣይመስለንን።

ተስፋኣለም ጉብረስላሴ (ጫሪ)

ጽባቐ መተዓብይትኻን ዓርክኻን ክትገልጽ ኣብ እትፍትነሉ እዋን፡ ዓሚቕ ነገራት ክትፍትሽ ይሕግዘካ። ብሕልፊ ኣብ ሞያን



ዕርክነትን ዝተዛመደ ተመኩሮ ምስ ዝህልወካ ንስራሕን ኣሰራርሓን ተቐድሞ። ማቴዎስ መጽሓፍ መገንጸሊ ዘኽርታተይ እዩ። ማዘክር፡ ብላክስታሰር ባንድ፡ ኣስመራ ባንድን ራስዱሜራ ባንድን እዩ። ኣብ'ቲ ናይ ሞያ ዝኽሪ ግን ብቕዓቱን ክእለቱን፡ ጸንዖቱን ሞያዊ ፍቕሩን፡ ኪዳንን እምነትን ብዓቢኡ ድማ ኣብ'ታ ዘይትብተኽ ፍቕሪ ስጥቡብ ሓያለ መንእሰያት ዘሰስኑ፡ ሓቢሩ ዝሰርሑ፡ ሓቀኛ፡ ኣብ ዝኣምኖ ዘይቅዕጸፍ ዘንጊ፡ ብዓዜን ከኣታትን ከይተዓግተን ከይተሳዕረን ኣብ ነፍሲወከፍ ኣልበም ሰሙ መዝገቡ ክብረወሰን ሓዙ ዝርከብ በይዝ ጊታሪስት እዩ። ብቐጥታ ንማቴዎስ ክሓቶ ዝደሊ፡ ሓያል ነቓፋይ እንዲኻ ርኢዩቶ ኣብ እትህበሉ እንታይ ግብረ-መልሲ ትረክብ?

ማቴዎስ

- ክብረት ይሃበለይ ወዲሻውልን ጫረን። ንጫሪ ክምልሰሉ፡ መቸም ኣብ ስጥቡብ ትኻቅፍን ትንቀፍን እንዲኻ፡ እቲ ንዕቤት መዚቃ ብምሉእ ልቡ ዝሰርሕ ኑቲ እትህቦ ርኢዩቶ ብኣወንታ ክቕበሎ እንከሎ፡ "ኣብ እንጀራና ኣይትእተወና" ዝብሉ ንስጥቡብ ንንዖዲ ኢሎም ዝኣተውዎ ሰባት'ውን የጋጥሙኒ እዮም።

መዚቀኛ ቶማስ መድሃኔ

ንማቴዎስን ስርሓቱን ካብ 1995 ኣትሒዘ'የ ዝፈልጦ። ማቴዎስ ካብ'ቲ እዋን'ቲ ኣትሒዙ'ዩ ምዕቡል መዚቃ ብመንገዲ በይዝ ጊታር ዝጻወት ኔሩ። ምስ ናይ ቀዳማይ ዘርያ ባንድ እንከሎ ዝጻወቶ ዝነበረ መዚቃ ብስፊሕ ድኣ ናብ ህዝቢ ኣይተዘርገሐን እምበር፡ ክሳብ ክንደይ ተወሂቦ ናይ በይዝ ጊታር ከም ዘለዎ ዝሕብር እዩ ኔሩ። ሓያል ናይ ምስማዕ ክእለት ዝፈጠሮ መሳዘዙ ኣዝዩ ዓቢ እዩ።

ድምጻዊ እስቲፋኖስ ኣብርሃም (ዞማች)

ማቴዎስ ሓደ ካብ'ቶም ኣለዉና ኣልና እንሕበነሎም መዚቀኛታት እዩ። ማቴዎስ ኪኖ ኣብ በይዝ ጊታር፡ ኣብ ምውህሃድ መዚቃ ኮነ ካልእ መዚቃ ሓዘል ስርሓት ክሰርሕን ክዛረብን ዝኽእል ሰብ እዩ። ኣብ መዚቃ ጥራይ ዘለዎ ተመኩሮ ልዕሊ 25 ዓመታት እዩ ተቖጺሩ ዘሎ። ኣብ ነፍሲወከፍ መዚቃዊ ስርሓተይ፡ ማቴዎስ ኣብ ድሕረባይታ ኣሎ። ክተባብዕ ዘለዎን ገና ብዙሕ እንጽበዮሉን መንእሰይ ድማ እዩ። ኩሉ ግዜ ክሓቶ ዝብል ግዜ ዘይረኽብኩሉ ሕቶ ኣሎኒ። ምስጢር ናይ'ቲ ኣጻብዕቱ ዝፈጥርኦ ምቁርን ፍሉይን ናይ በይዝ ጊታር ቶንሲ መብቑሉ ካበይ ምኽኑ እንተዘየገረኒ ደስ ምበለኒ።

ማቴዎስ፡

ኣዝየ እየ ዘመስግነኩም ቶማስን ዞማችን። ኣነ'ውን ኣብ ልዕሌኹም ዘሎኒ ኣኽብሮት በዚ ኣጋጣሚ ክገልጽ ይፈቱ። ነታ ሕቶ ንምምላስ እንተኾይኑ፡ ዞማች ሓደ ካብ'ቶም ንኖታ ናይ መዚቃ ብዝዮየኡ ዝፈልጡን ኣብ መዚቃ ድማ ዕምቆት ዘለዎ ርድኢት ዘለዎምን ደረፍቲ እንድዩ ኣስተማቓሪ ክኸውን ግድነት እዩ። እንተ እቲ ዝበልካዮ ግን ካብ ብጡዙሒ ልምምድ፡ ምስማዕ ወይ'ውን ተፈጥሮ ከይከውን እምበር ኣነ ካብ ሰበይ ንላዕሊ ዝበርክዎ ነገር የለን።

# ዓለም ስነጥበብ

ኣማኑኤል በርሀ

# ስግንጢር ባህርያት ዓበይቲ ጸሓፍቲ

ብዙሓት ናይ'ዛ ፕላኔት ዓበይቲ ዝበሃሉ ጸሓፍቲ፡ ሓሳባት ንምምንጫው ወይ ኣብ ናይ ጽሑፍ ኵነተ-ኣእምሮ (ሙድ) ንምእታው ዝጥቀምሉ ነናቶም ኣገባባት ኣለዎም። ገሊኦም ኣብ ዓይኒ ምድሪ ኳንካ ምጽሓፍ ዝብርሆም፡ ገሊኦም ጥራይ ኑብሶም ምኻን ዝመርጹ፡ ገሊኦም ክጽሕፉ ቅድሚ ምጅማሮም ብእግሮም ነዊሕ ዝንዓዙ፡ ብደዎም እንተዘይኮይኖም ኮፍ ኢሎም ክጽሕፉ ዘይክእሉ፡ ኣብ ዓራት ከይተጋደሙ ናይ ፈጠራ ሓይሊ ዘይረኽቡ ... ብዙሕ ኣገራሚ ባህርያት የንጸባርቑ። ናይ ገለ'ሞ ፍጹም ዘይእመን'ዩ። ናይ'ዞም ዝስዕቡ ሸውዓተ ህቡባት ጸሓፍቲስ ምኣመንኩሞዶ?

1. ጀይን ኡስተን ዝተባህለት ጸሓፊት፡ ቁምነገር ዘለዎ ጽሑፍ ክትጽሕፍ ቅድሚ ምጅማራ፡ ዝኾነ ዝመጽኣላ ሓረግ ደጋጊማ ምጽሓፍ ተዘውትር ነበረት። ንኣብነት፡ “ኣደይ ናፊቓትኒ ምንባራ” ትብል ሓረግ ፍርቂ ሰዓት ምሉእ ኣብ ወረቐት ብዘይዕረፍቲ ደጋጊማ ትጽሕፋ። ብድሕሪኡ ጥራይ'ዩ ድርሰት ወይ ሓሳባት ክመጽኣላ ዝኽእል።

2. ጀይምስ ጆይስ ዝተባህለ ኣዝዩ ፍሉጥ ደራሲ፡ ኣብ ኣፈፌት ሞት ኳንካ ምጽሓፍ ይብርሆ ምንባሩ ይግለጽ። ነዚ ህሞት ንምስትምቓር ከኣ ዘይትኣደነ ገንዘብ ይኸፍለሉ ነበረ። እቲ ቀንዲ ሓሳባት ንምፍልፋል ዝጥቀመሉ ሜላ ድማ ኣብ እትጥሕል ዘላ መርከብ ኳንካ ምጽሓፍ'ዩ። ነዚ ንምርካብ ድማ ዝኸፈለ ከፊሉ ንካፒተናት ናይ መርከብ ንኸጋጭውዋ ብላዕ ይህቦም። እታ መርከብ ክትጥሕል ክትጅምር ከላ ድማ ንሱ ምጽሓፍ ይጅምር። ከም'ዚ ኢሉስ ክንደይ ኮን ጽሒፉ ይኸውን?

3. ዞራ ሀርስተን እታ ፍጹም ጸጥታ እትመርጽ ዝነበረት ጸሓፊት'ያ። እናጽሓፈት ከላ ዝኾነ ድምጺ እንተሰሚዓ ጽሑፋ ከተቋርጽ ጥራይ'ዩ ዘለዋ። ነዚ ንምግባር ድማ፡ ክትጽሕፍ ከላ ክልተ ኣእዛና ዝሓትመላ ሰራሕተኛ ትቖጽር ነበረት።

4. ቨርጂንያ ዉፍ ድማ ጉዳመኛ እንግሊዛዊት ደራሲት'ያ። ንሳ ሓደ ኀበዝ ኣብ ጋብያ ዓጽያ ኢያ ትጽሕፍ ዝነበረት። እቲ መንእሰይ ኣብ'ታ ጋብያ ኮይኑ ብዘይ ዕረፍቲ፡ “ኣውጽእኒ፡ ኣውጽእኒ” እናበለ ክውጭጭ ኣለዎ። ንሳ ድማ ካብ ጽሑፋ ቅንዕ ከይበለት፡ “ፍጹም ኣይክውንን” ኢላ ትምልሰሉ'ሞ፡ ሸዑ ጽሑፋ ትቕጽል። ብዘይ ከም'ዚ ፍጹም ሓሳባት ኣይመጽኣላን'ዩ።

5. ዊልያም ፎክነር ሰብ ኣብ ሰልሚ ተሸኺሉ እንተዘይርእዩ፡ ሓንቲ ምልእቲ ሓሳብ'ኳ ክጽሕፍ ይኽእል ኣይነበረን። እዚ ዓንተር ደራሲ፡ ነዚ ምርኢት ንምርካብ ፈቓዶ ሰልሚ ክኾልል ይውዕል ነበረ። ሓንሳብ ከምኡ ዘጋጠሞ ሰብ እንተርእዩ፡ ምሉእ መዓልቲ ነቒሑ ክጽሕፍ ይኽእል'ዩ። ብፍላይ እቲ ሰብ ምስኡ ዘመሳስል መልክዕ እንተሃልይዎ ከኣ ሓሳባት ጃሕጃሕ'ዩ ዝብለሉ። “The Sound And The Fury” ትብል መጽሓፉ ከዳሉ ከሎ፡ ልዕሊ 600 ሰባት ብሑጻ ተደፊኖም ኣብ ሰልሚ ተሸኺሎምን ክሞቱ ከለዉ ርእዩ።

6. ኣርነስት ሀሚንግወይ ዘይናቱ መግቢ ዝለክፍ ወይ ዝትንክፍ ሰብ'ዩ ከም ገጸባህሪ ዝመርጾ። ኣብ ዝበዝሑ ጽሑፋቱ ድማ ዘይናቱ መግቢ ዝበልዕ ገጸባህሪ ኣለዎ። ሀሚንግወይ ብጸይቀታት ገጸባህርያቱ ኣዝዩ ግኑን ኔሩ። A Farewell To Arms እትብል ዛንታኡ ንኣብነት፡ “እቲ መግቢ ናቱ ኣይኮነን። ንሱ ግን ካብ'ቲ መግቢ ተንኪፉ፡ መሊሱ ደጊሙ” ኢላ'ያ ትጅምር። ቅድሚ ምሕታማ እቶም ኣሕተምቲ ክትድምሰስ ከምዘለዋ ሓሳብ ኣቕሪቦምሉ ኔሮም። ንሱ ግን እንተደምሲሶማ ክሸሶም ምኻኑ ኣጠንቂቑ ከምዘይትድምሰስ ገርዋ።

7. ቶኒ ሞሪሰን ጽሑፍ ቅድሚ ምጅማራ ከተማ ምልእቲ'ያ ትኾላ። ኖብል ፕራይዝ ክትቅበል ከላ ኣብ ዘስምዓቶ ቃል፡ “ብምልኣም ኣብ ከተማ ዘለዉ በጋሚንዶታት ክርእዮም'የ ክኾልል ዝውዕል። ንዕኦም ከይርኣኹ ሓንቲ ቃል'ኳ ክሸርጥጥ ኣይምኽኣልኩን” ኢላ ኔራ።

ምንጪ፡ 7 strange habits of great writers



# ተክኖሎጂ

ምሉእ ተስፋይ

## ኣሰራርሓ "ታች ስክሪን"

ዝተፈላለዩ ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታት ዝተፈላለየ ትእዛዛት ዝቕበሉ መገዲ ኣለ። ንኣብነት፡ ተለቪዥን ክንወልዕ እንተለና፡ ኣብ'ታ ቲቪ ዘሎ መወልዒ-ምልጓም ብምጥዋቕ ወይ "ሪሞትኮንትሮል" ብጥዋቕ ንውልዖ። ኣብ'ታ ቲቪ ዘሎ ናይ መወልዒ ምልጓም ንመወልዒ ኢሉ ዝተዳለወ እዩ። ኣብ ዝበዝሐ መሳርሒታትና ኑቲ እንደልዮ ናቱ መኣዘዚ ሞላጉም ኣለዎ።

ሞባይል ተለፎናት ክልተ ትእዛዛት ዝቕበላሉ መገዲ ኣለወን። እተን ዝበዝሓ እንፈልጠን ኪብርድ ዘለወን ኮይነን ዝደለናዮ - ቁጽሪ ይኹን ካልእ - ናቱ ምልክት ኣብ'ቲ ኪብርድ ስለ ዘሎዎ ንዕኡ እናጠወቕና ኢና እንጥቀም። ንኣብነት፡ ክንደውል እንተ ደሊና ኣብ'ቲ ኪብርድ ዝርከቡ ናይ ቁጽርታት ሞላጉም እናጠወቕና ንድውል። ናይ ጽሑፍ መልእኽቲ ክንሰድድ እንተ ደሊና፡ ኣብ'ቲ ኪብርድ ንዝርከብ ናይ መኑ መምረጺ ብምጥዋቕ፡ ናብ መልእኽቲ ንሰደሉ ሳጹን ኣቲና መልእኽቲና ብመገዲ ኣብቲ ኪብርድ ዝርከቡ ፊደላት ንጽሕፍ። መዚቃ ክንሰምዕ፤ ዳታ ክንምሓላልፍ፤ ቡቶም ኣብ ኪብርድ ዝርከቡ መምረጺን ማዘዋወሪ ቀስቲን (select option & scrolling keys) እናተጠቐምና ዘድልየና ዕዮ ንፍጽም።

ኣብ'ዚ ኣገባብ እዚ እቲ ናይ'ታ ተለፎን ሓንጎል (processor) ኑቶም ኣብ'ቲ ኪብርድ ዝጥወቑ ሞላጉም ኣንቢቡ፡ ኣብ ስክሪን ተርጒሙ፡ እቲ ንደልዮ የቕርበልና። እዚ ምስ ከም ኮምፕዩተር፡ ካልኩሌተር፡ ቲቪ "ሪሞትኮንትሮል"፡ ዲጂታል ካሜራን ካልኦት ተመሳሰልቲ መሳርሒታትን ክንማስሎ ንኽእል ኢና። ኣብ'ዚ ቴክኖሎጂ'ዚ እቲ ኪብርድን ስክሪንን በበይኑ ዝተቐመጠ ኹናቱ ስራሕ ዘሎምን እዩ። ኪብርድ ትእዛዛት ይቕበል፡ ስክሪን ከኣ ጠለብና እንርእየሉ መስኮት እዩ። ሓንጎል ናይ'ታ ተለፎን ከኣ ኣብ ካልኢት ዘይመልእ ግዜ ብዓበእ እናተርጎመ የረዳድኣና። ኣብዚን ከማዚኣን ዝበላ ተለፎናትን ካልኦትን ስክሪን እንተሓዝና፡ ከርስሓ እንተ ዘይኮይኑ ኹምጽኦ ስውጢ የለን።

ታችስክሪን (touch screen) ዝተሰምየ ተለፎናት ግን ካብ'ዘን ኣቐዲምና ዝረኣናየን ዝተፈልየ፡ ዝማዕበለን ናይ ቀረባ ቴክኖሎጂ ዘጣመራን እየን። እዚ ቴክኖሎጂ ካብ'ቲ ዝቐደመ ዝተራቐቐ ኮይኑ፡ ኣብ ስክሪን ብኢድና ብምጥዋቕ ዝደለናዮ ንመርጸሉ (ንእዝዘሉ፡ ንጽሕፈሉ፡ ወዘ.ተ.) እዩ። እቲ ኪብርድን ስክሪንን ሓደ'ዩ። ኣብቲ ስክሪን ዝግበር ምትንኻፍ ናይ ኢድና ብዙሕ ስውጢ የምጽእ።

እዚን ተለፎናት ዝሰርሓሉ ሰለስተ ኣገባባት ኣለዋ። እዚ ኣገባባት ወይ ማሰርሒ ኣብ'ቲ ኑቲ ስክሪን ዝሰርሓሉ መሰርሕን ኣቓሑትን ተዛማዲ ይፈላለ።

1. **ተጻራርነት ኤለክትሪክ ዘሎዎ ስክሪን** (The resistive system)፦

እዚ ኣገባብ፡ ሓደ ቤትሮ ብኤለክትሪክ ክምሓላልፍ ዝኽእልን ተጻራርነት ዘሎምን ክልተ ቀጸላታት ዝተሸፈነ እዩ። እዞም ክልተ ቀጸላታት ንሓድሕዶም ብንእሽተይ መፈላለዪ ይፈላለዩ። ተለፎን ኣብ ስታንድባይ ኣብ ትህልወሉ ግዜ፡ ኤለክትሪክቻርጅ በዞም ክልተ ቀጸላታት ቀጻሊ ይሓልፍ። ተለፎን ክንጥቀም እንከለና፡ ብኢድና ስክሪን ኣብ እንጥወቐሉ እዋን ግን፡ እዘን ክልተ ቀጸላታት ንሓድሕደን ይራኸባ። እቲ በቲ ኢድና ንጸቕጦ፡ ነዘን ቀጸላታት ከም ዝራኸባ ይገብር። ኣብታ ዝጠወቕናላ ቦታ ዝተፈጥረ ምቅይያር ክሊ ኤለክትሪክ (ኤለክትሪክፊልድ)፡ በቲ ሓንጎል ይንበብ። ሓንጎል ናይዛ ተለፎን ድማ ኣብ ካልኢት ዘይመልእ ግዜ ዝሓሰብናዮ ኣብ ስክሪን የርእየና።

2. **ኤለክትሪክ ዝዕቅር ስክሪን** (Capacitive system)፦

ኣብ ስክሪን ዝርከብ ቤትሮ ኤለክትሪክቻርጅ ዝዕቅር ቀጸላ ይንጸፈሉ። ኣብ ስክሪን ዝተነጸፈ ኤለክትሪክቻርጅ ዝዕቅር ቀጸላ፡ ተለፎንና ኣብ "ስታንድባይ" እንከላ ኤለክትሪክቻርጅ ምዕቛር መሊኡ ይጸንሕ። ብኢድና ኣብቲ ስክሪን ኣብ እንጥወቐሉ እዋን፡ ኤለክትሪክ ካብቲ ዓቛሪ ቀጸላ ናብ ኢድና ይመሓላለፍ። "ካፓሲተር" ቻርጅ ክመልእን ክጐድልን ዝኽእል ኤለክትሮኒካዊ ንብረት'ዩ። ኣብቲ ቀጸላ ኤለክትሪክ ዝጐደለሉ ቦታ፡ በቲ ሓንጎል ናይ'ታ ተለፎን ተነቢቡ፡ ተተርጒሙ፡ ኣብ ስክሪን ይረኣየና።

3. **"ኡልትራሶኒክ"** ማዕበል ዝዝርግሐ ስክሪን (Surface wave)፦

እዚ ሳልሳይ ታችስክሪን ዝሰርሓሉ ኣገባብ፡ ማዕበል "ኡልትራሶኒክ" ብምጥቃም ይሰርሕ። ኣብ ስክሪን ማዕበል "ኡልትራሶኒክ" ከም ዝፍኖ ይግበር። እዚ ማዕበል ካብ ክልተ መኣዝን ናይ'ቲ ስክሪን ከም ዝፍኖ ይግበር። ካብ'ቲ ንቑመት ዘሎ ወሰናስንን ካብ ንጋድም ዘሎ ወሰናስንን "ኡልትራሶኒክ" ማዕበል ክፍኖ እንከሎ፡ ልክዕ ከም ዓለባ ወይ ነጸላ ናቱ ቀጸላ ይፈጥር። ብኽልተኡ ጫፋት - ብኽልተ ጋድምን ብኽልተ ትኹልን - ነዚ ማዕበል ዝቕበሉን ዝሰዱን ዋህዮታት ኣለዎ። ኣብ ስክሪን ክንትንክፍ እንከለና፡ ነዚ ምልእኣኽ ማዕበል "ኡልትራሶኒክ" ነሰናኽሎ። እዚ ምስንኻል ኣበየናይ ክፋል ናይ'ቲ ስክሪን ምዃኑ ሓንጎል ኣንቢቡ፡ ተርጒሙ፡ ኣብ ስክሪን ከምቲ ድላይና ክንርእዮን ክንጥቀመሉን የኽእለና።

www.Howstuffworks.com

# ዘልኩ ደኣ !

## ካብ ባር ሓንሳ ናብ ባር ሓንሳ

(History repeats itself)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እዚ ናይ ሕልሚ ነገር ይገርመኒ እዩ። ኣነ ኩሓልም ከለኹ፡ እቲ ሕብሪ ሕልመይ ሓንሳብ "ብላክ ኤንድ ዋይት" ሓንሳብ ከኣ ሕብራዊ ቀለም ዘለዎ እየ ዝሓልም። ዝኾነ ሰብ ኩሓልም ከሎ፡ ሕብሪ ሕልሙ ከስተብህለሉ ኣለዎ። ከመይሲ ከም ፊልም ቻርለስ ቻፕሊን ጸለምን ጻዕዳን ዝቐለሙ ሕልሚ እንተሓሊምካ እቲ ሕልምኻ ባህላዊ ወይ ያታዊ ሕልሚ እዩ ማለት እዩ። ሕብራዊ ሕብሪ እንተሓሊምካ ኸኣ ሕልምኻ ዘመናዊ ምኳኑ ክትግምት ኣሎካ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ሓደ ዓረብታይ ገንዘብ ጽግም ኢልዎ ጠምዩን ጸሚኡን ከሎ፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ሓንቲ ገረብ ድቃስ ወሰዶ። ኣብ'ቲ ሕልሚ ሸበጡ እናሸጠ ተራእዮ።

ዓዳጋይ፥ እዘን ሸበጥ ክንደይ ኢልካዮ፧

ዓረብታይ፥ 20 ርያል እየ ዝሸጠን።

ዓዳጋይ፥ 10 ሪያል ግበረለይ።

ዓረብታይ፥ መጨረሽታ 15 ርያል ክገብረልካ።

ዓዳጋይ፥ ግደፎ በል።

ዓረብታይ፥ (ክላእ ክልተ ዓመት ዝወደኾዎ ኣረጊት ሸበጥ 10 ርያል ይኣኽለኒ እዩ ኢሉ) ውሰዶ ክብሎ እናደለየ ካብ ድቃሱ ተበራቢሩ።

ኑቲ ክዉንነት ኣይተቐበሎን፡ መሊሱ ክድቅስ ግምብው በለ እሞ፥

ዓረብታይ፥ (ኣዒንቱ ሰም ኣቢሉ) መን ሸምካ፡ ንዓ ንዓ ሕራይ ብ10 ርያል ውሰደን ... ውሰደን

በለ ይበሃል።

ዘልኩ ደኣ፡ ዘልኩሲ ካልእ ናይ ሕልሚ ዘገርም ነገር ከኣ ሓደ ሰብ ወዲ 18 ዓመት ድሕሪ ምኳኑ ንሰደት እንተኸይዱ፡ ኩሉም ሕልምታቱ ኣብ'ቲ ዝዓበየሉ ከባቢታት እዩም ዝሰርሑ። ሓንቲ ኣብ ጀርመን 30 ዓመት ዝተቐመጠት ኤርትራዊት ኣብ ሕልመይ ካብ'ዞም ኣብ'ዚ ሃገር ዝፈልጦም ጸጋዱ (መሓዙተይ፡ መሳርሕተይ፡ ጎረቤተይ) ዋላ ሓንቲ መዓልቲ ኣብ ሕልመይ ርእየዮም ኣይፈልጥን እየ፡ ኢላትኒ። ንኻልኦት ብዙሓት ኣብ ሰደት ዝነብሩ ኤርትራውያን እውን ሓቲተ። ኩሎም ሕልምታቶም ኣብ'ቲ ዝዓበዩሉ ከባቢ ከም ዝፍጸም የዕሊሎምኒ።

ሕቶ፥

ሕልሚ እንታይ እዩ? (ቡጠጉጅለ እናተመያየጥኩም መልሲ ርኸቡሉ። እንተ ረኺብኩምሉ ጽቡቕ፡ እንተዘይረኺብኩምሉ ግና ፕሮፌሰር ካርል ጃንግ ብወገኑ፡ ከምኡ'ውን ፍሮይድ ብወገኑ ብዛዕባ ሕልሚ ብዙሕ ተመራሚሮም ውዱእ መልሲ ኣይረኸቡሉን። ማለት ሕልሚ መጻኢኻ ዝዕግር ሓበሬታ ደዩ ወይስ ዝሓሰብካዮን ትምኒትካን ብሕልምኻ ይምጽኣኻ፧ ናይ ኣመሪካ ፕረዚደንት ቀዳማይ ምቕታሉ ቅድሚ ሸዱሽተ ሳምንታት፡ ንሱ ኣብ ህዋይት ሃውስ ከሎ ሓደ ካብ'ቶም ጋርድ እቲ ፕረዚደንት ኣመሪካ ኣብ'ቲ ብሸነኽ ምብራቕ ዘሎ መእተዊ ተቐቲሉ ተዘሪሩ ከም ዘሎ ይሕብር። ብሕልሙ እዩ። ሽዑ ብር 'ተበለ እቲ ሕልሚ ደንጽይዎ። ቅድሚ ምቕታሉ ሸዱሽተ ሰዓት ከኣ ብሓንቲ ንእሽቶ ጃልባ እናኞዘፈ፡ ናብ ገለ ደረት ትርኢት ባሕሪ ክኸይድ ብሕልሚ ርእዩ ነይሩ። ስለዚ ሕልሚ ኣብ ዉሽጢ ኑብስና ዘሎ ሓደ ትካል ናይ "ኣላርም" ክበሃል ይኽእልዶ፧

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ፡ "ፊልም" ክብሉ "ፊልሚ" ዝብሉ ሰባት ኣጋጢሞምኹምዶ ይፈልጡ፧ ኣነ ለንቅነ ሓሊመ ጽብቕቲ ሕብራዊ ሕልሚ ኢያ። ዳሕራይ እዚ "ስሪ ዲ" ዝበሃል (ስሪ ዳይመንሽናል) ፊልም ቅድሚ ምምሃዙ ሕልሚ ወዲ ሰብ "ስሪ ዳይመንሽናል" ከም ዝበረ፡ ሕጂ እዩ ዝርደኣኒ ዘሎ። እዛ ሕልመይ እውን "ስሪ ዲ" ኢያ ነይራ። እቲ ኮንታት ዳርጋ ፊልም ዓይነት ኢያ። ስለዚ ሕልሚ +



ፊልሚ = ሕልሚን ፊልሚን ማለት እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣምላኽ ዕድመን ጥዕናን እንተሂቡኒ፡ ከምኡ'ውን 3 ሚእትን 56 ሽሕን 40 ሳንቲምን ጥረ ገንዘብ ኣምላኽ እንተሂቡኒ፡ እዛ ሕልመይ ፊልሚ ክሰርሓ'የ። ኣርእስቲ ናይ'ታ ፊልም ከኣ "ሕልሚን ፊልሚን" ክበሃል'ዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ብዓይነቱ ፍሉይ ዝበለ ፊልምታት እናሰራሕኩ ኣዝዩ ፍሉጥን ውሩይን ክኸውን እየ። ሻቡ ገለ 18 ፊልምታት ምስ ኣፍረኹ፡ "ኢንተርቪው" ክገብር'የ።

ጋዜጠኛ፥ (ሕራይ እምበኣርከስ ክቡራት ተኸታተልትና፡ ሕልመ ጥበባዊ ግርማይ ሳንድያን ናይ ሎሚ ጋሻና'ዩ።) ሕራይ ሓላሚ ግርማይ፡ ሕልሚ ንዓኻ እንታይ'ዩ፧

ሓላሚ ግርማይ፥ እ ... ሕልሚ ንዓይ ሂወተይ እዩ። ብዘይ ሕልሚ ክነብር ኣይክእልን እየ። ልበይ ደም ኣይኮነትን ትጭንገዑ፡ ሕልሚ ኢያ ትጭንገዑ። ብሓጺሩ ኣነ ሕልሚ'የ። ኣብ ሓደ መጨረሽታኡን መጀመርታኡን ዘይፈልጦ ኣድማሳዊ ጸልማት ብልጭ ኢሉ ህልም ዝበል ሕልሚ'የ። ብሓጺሩ ዓለም ሕልሚ'ያ። ኩልና ሕልሚ ኢና። እዚ ኣነ ዘፍርዮ "ሕልሚን ፊልሚን" ኣብ'ቲ ዓቢ ሕልሚ ዘሎ ንእሽተይ ሕልሚ እዩ። ንሕና ኩልና ኣብ ሓደ ሕልሚ ናይ ልዕለ ተፈጥሮ ንዋሳእ ዘሎና ጠባያት ኢና። ንመረዳእታ ክኾነና ኣብ ሓደ "ኖቨል" ዘለዉ ጠባያት ሕልሚ ናይ'ቲ ደራሲኦም እዮም ማለት እዩ። ንሕና ኸኣ ሕልሚ ናይ'ቲ ደራሲና ኢና። ግና መን እዩ ዝሓልመና ዘሎ፧ መን'ዩ 'ቲ ደራሲ፧ ኣብዚ ኢና ንፈላለ። ገለ ኣምላኽ ይብል፡ ገለ ኣድማስ ይብል፡ ገለ ደምሳስ ይብል፡ ገለ ደርማስ ይብል፡ ከከም ርእስና ይፈላለ እዩ።

መዘናግዒ፥

(ኩሉ ግዜ ቃለመጠይቕ ክትገብር ከሎኻ፣ ኑቲ ሞያኻ "ሚስቲፋይ" ክትገብሮ ኣሎካ፡፡ ፍልስፍና ዝመስሉ መጀመርታን መወዳእታን ዘይብሎም ሓሳባት ኣምጺእካ፣ ጽፍጽፍ ክተብሎም ኣሎካ፡፡ ዘሾኻ ነገር ብዘይ ወዛም ኣይጥዕምን እዩ፡፡ ወዲ ሱብ ሰለስተ ርብዒ ናይ ሂወቱ ኣብ ወዛም እዩ ዘሕልፎ፡፡ ብእንግሊዝኛ ኢሉዩዥን ዴሊዩዥን ሃሉሲነሽን ይብሃሉ፡፡ ብትግርኛ ድማ ኣልወሳ፣ ደልወሳ፣ ሃልወሳ ይብሃሉ፡፡)

በሉ ናብቲ ቃለመጠይቕ ንኺድ፥

ጋዜጠኛ፥ ሓላሚ ግርማይ፡ ሕልሚን ፊልሚን ሃገርና ኣብ ከመይ ደረጃ ኣሎ ትብል፧

ሓላሚ ግርማይ፥ ሕልሚ በዞን ሓያላት ሃገራት ዓለም ተባሒቱ እዩ ጸኒሑ፡፡ ሕጂ ግና ምስዚ ዘሎ ግሎባላይዘይሽን፡ ሕልሚ ኣብ ኩሉ ተዘርጊሑ ይርከብ፡፡ ዋላ ኣብ ሃገርና'ውን ኣብ ደሓን ደረጃ እዩ ዘሎ፡፡

ጋዜጠኛ፥ ሓላሚ ግርማይ፡ ሕልምን ፊልምን ብኸመይ ጀሚርካዮ?

ሓላሚ ግርማይ፥ ብእንእሽተዩይ ከለኹ ሕልሚ እፈቱ ነይረ፡፡ እንሓንሳብ ወጋሕታ፡ ከም ገለ ኢሉ ነዊሕ ሕልሚ እንተመጺኡኒ፡ ክሳብ ካብ ትምህርቲ ዝኾረሉ ግዜ ነይሩ፡፡ ኣቦይን ኣደይን እውን ሓለምቲ እዮም ነይሮም፡፡ ብዓል ኣቦይ፡ ግዜ ኣይሓዝዎምን እምበር ሓለምቲ እዮም ነይሮም፡፡ ግና ኣይተሰነዱን፡፡ ኣቦይ እንሓንሳብ፣ ሰለስተ መዓልቲ ብዘይምቁራጽ ዝሓልመሉ ግዜ ነይሩ፡፡ ኣለካ ሙሽ መሰልሰል (ተኸታታሊ ፊልም) ዓይነት እዩ ዝሓልም ነይሩ፡፡

ጋዜጠኛ፥ እዚ ኹሉ ፊልምን ሕልምን ብኸመይ ትሓልሞ፧

ሓላሚ ግርማይ፥ እቲ ዝተወደአ ስራሕ ብፊልም ክትርእዮ ቀሊል ይመስል፡ ሓንቲ ሕልሚ ክትረክብ ብዙሕ ክትድቅስ ኣሎካ፡፡ ነዛ "ሕልሚ ደርሆ" ትብል ሕልመይ ክረክብ፣ ክልተ ወርሒ ይኸውን ደቂሰ፡፡

ጋዜጠኛ፥ ቀጻሊ ትድቅስ ማለት ድዩ፧

ሓላሚ ግርማይ፥ ቀጻሊ ክትድቅስ ትደሊ ኢኻ፡፡ ግና ትደክም፡፡ ስለዚ ገለ ሰዓታት ንዕረፍቲ ትትሰእ ኢኻ፡፡ ጽምዋ ኸኣ የድልየካ እዩ፡፡ ደቂስካ ጽቡቕ ሕልሚ ትጅምር እሞ፡ ድምጺ ማኪና ወይ ገለ ገልጠም ዝብል ነገር ወይ ደቅኻ ተባኢሶም ይበኽዩ፡፡ ኣብ ሞንጎ ሕልሚ ይቛረጸካ፣ እንሓንሳብ ከኣ ባዕልኻ ከም ቀንዲ ጠባይ ትዋሰኣሉ፡ ጽቡቕ ሕልሚ ይመጸካ፡፡ ካብ'ቲ ሕልሚ ምውጻእ ትኣቢ፡፡ ከምኡ ኣጋጢሙኒ ነይሩ፡፡ ኣብ'ቲ ሕልሚ ምስ ኣተኹ፡ ክወጽእ ኣይከኣልኩን፣ ብሓገዝ ሓኪምን ከዲናን እየ ወጺአ፡፡

ጋዜጠኛ፥ እዚ ሕልሚ ክትቅጽሎ ዲኻ፧

ሓላሚ፥ ድቃስ ኣብ ዓለም ክሳዕ ዘሎ፡ ሕልሚ ክቕጽሎ እየ ዝብል ጭርሖ ኣብ መንደቕ መደቀሲተይ ኣንጠልጢለዮ ኣለኹ፡፡

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እዚ ክተንብብዎ ዝጸናሕኩም ጽሑፍ'ውን ኣብ ውሽጢ ሕልሚ ዘሎ ሕልሚ እዩ፡፡ እነሆ እምበኣር እታ ዝሓለምክዋ ሕብራዊት ሕልሚ፥

እቲ ቦታ ኣብ ሞንጎ ደቀምሓረን ዓዲ ጎልጎልን ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ፡፡ ሰዓት ክልተ ናይ ለይቲ እዩ፡፡ ተማኑ ዝብልዎ ሓደ ዓርከይ ምሳይ ነይሩ፡፡ ኣብ ደቀምሓረ፡ ኣብ ባር ሓንሳ፡ ብዙሕ ፈንጠዝያ ኣምሲዩና፡፡ ሽርብ ክሳብ ትኽርብ እናበልና፡ ዝኢ ኣረቂ ግልብጥ ሓዲርናዮ፡፡ እቲ ተማኑ ዓርከይ ዓዲ ዓረብ ስለዝነበረ፡ ቋንቋ ዓረብ ይኽእል እዩ፡፡ "ኣሽረብ ኣልኸምር ኢላ ሓዲ ተሹፍ ኣል-ዲክ ከ ምስክል ሐማር" ይብል ነይሩ፡፡ ትርጉሙ ድማ "ተባዕታይ ደርሆ ተባዕታይ ኣድጊ ኮይኑ ክሳብ ዝረኣየካ ሽርብ" ማለት'ዩ፡፡

ካብ ባር ሓንሳ ሰንከልከል እናበልና ኣብ ሞንጎ ደቀምሓረን ዓዲ ጎልጎልን ዘሎ በረኻ በጺሕና፡፡ ዝሰተናዮ ከይኣክል ንጽባሕ ንሰትዮ ጠራሙዝ ኣረቅና ሒዝና ኔርና፡፡ ተማኑ ነታ ንጽባሕ ዝሓሰባ ጥርሙዝ ኣብ መገዲ ረኺብዋ፡፡ ጸጺሒሑ ጉጭ እናበለ ይኸይድ ነይሩ፡፡ ዳርጋ ክውድኣ ቀሪቡ ነይሩ፡፡ ርግጽ ንዓይ'ውን ጸጺሒሑ ካብ'ታ ናቱ የስትየኒ ነይሩ፡፡ ጸኒሑ ነታ ናተይ ኣረቂ ክሸጠሉ ሓቲቱኒ፡፡ ኣነ ኸኣ ምንጥልጣል ጸጊማትኒ ስለዝነበረት፡ ኣብቲ ጸምጸም በረኻን ከውታ ለይትን እታ ኣረቀይ ሸይጠሉ፡፡ ተማኑ ነታ ካልኣይቲ'ውን ቀጺልዋ፡፡ ኣብ ከምዚ ህሞት እንከለና፡ ክንዲ ወቕዒ ዝኸውን ዝብኢ መጺኡና፡፡

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ፡ ኣነ ኣብ ዝብኢ ዘሎኒ ኣረኣእያ ንጹር እዩ፡፡ ዝብኢ ኣይፈቱን እየ፡፡

መዘናግዒ ጥብቆ፥

(ብዙሕ ግዜ ሰባት ኣንጭዋ ኣይፈቱን'ዩ፡ ተመን ኣይፈቱን'ዩ፡ ዝብኢ ኣይፈቱን'የ ... ክብሉ ንሰምዕ ኢና፡፡ ጎራሓት! የፍርሃኒ'ዩ፡ እፍርህ'ዩ፡ ከይብሉ ምእንቲ እኳ'የም ኣይፈቱን'የ ዝብሉኻ፡፡ እቲ ጉዳይ ብዛዕባ ምፍታውን ምጽላእን ዘይኮነስ ብዛዕባ ምፍራህን ምትባዕንዶ ከይኮነ፧ "ኣይፈቱን'የ" ኢልካ ንመን ንምድንጋር እዩ፧)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እቲ ዝብኢ ኣብ ጣቓና ኮይኑ፡ "እንጉይ" ምስ በለ፡ ኣነ ሸዑ ንሸዑ ሽንቲ ማይ ወጢጡኒ፡ ተማኑ ኸኣ ብኡ ንብኡ ሽንቲ ማይ መጺእዎ፡ እቲ ድምጺ ፈጥፈጥ ኣቢሉና፡ እቲ ዝብኢ ናባና ገጹ እናቐረበ መጺኡ፡፡ ኣነ ነታ ኣብ ጥቓይ ዝነበረት ገረብ ከመይ ገይረ ከም ዝሰገራ ፕላን የውጽእ ነይረ፡፡ ተማኑ እምቢ ኣልዒሉ "በሎ ... በሎ" እናበለ ደርብዩሉ፡፡ እታ እምኒ ኣብቲ ዝብኢ ዘለዎ ኣይበጽሐትን፡፡ ኣብ ፍርቂ በጺሓ ኮረር ኢላ ኣብ መሬት ደው በለት፡፡ እቲ ዝብኢ ናብ'ታ እምኒ ገጹ ብጉያ መጺኡ፡፡ ተማኑ እቲ ዝሰተዮ ኣረቅን እቲ ጸልማትን ኣዒንቱ ኣሕወዚዞሞ ነይሮም መሰለኒ፡ እቲ ዝብኢ ናብታ እምኒ ገጹ ብጉያ እናመጸ ተማኑ ግና እቲ ዝብኢ ንንጽው ገጹ ዝሃደም ዘሎ መሲልዎ፡ ሓዞ ሓዞ ... እናበለ ንቕድሚት ገጹ ጎዩዩ፡፡ ኣብ'ታ ተማኑ ባዕሉ ዝሰንደዋ እምኒ ተማኑን ዝብእን ፊት ንፊት ተራኺቦም፡፡

መዘናግዒ፥ (ጥብቆ ኢዩኮነን)

(ዝብኢ ይኹን ከልቢ እምኒ እንተደርቢኻሎም፡ ናብ'ታ ዝደርበኻያ እምኒ ጎይዮም ይኸዱ እሞ፡ ይሸትትዋ፡፡ ካብ ኢድካ ናብ'ታ እምኒ ሰጊሩ ብዘሎ ሽታ ፈሪህ ዲኻ ተባዕ ይፈልጡኻ፡፡ እቲ ግጥም የዋጽኦም ድዩ ኣየዋጽኦምን ገምጋም ይወስዱ፡፡ ብሓጺሩ እቲ ድሮ ኣብ ደምካ ተፈጢሩ ዘሎ፡ ሆርሞናዊ ለውጥን እቲ ወሸጣዊ ከሳታትካ ዝፃገር ቀመማዊ ሓበሬታን፡ ኣብ ግናዕ ኢድካ መጺኡ ስለዘሎ፡ እቲ ዝብኢ ከሳታትካ ብቐሊሉ ክርድኦ ይኽእል፡፡

መጠንቀቕታ፥

ኣብ ዘሾኻ ግዜ ንኸልቢ ይኹን ንዝብኢ እምኒ ክትድርቢ ከለኻ፣ ኑቲ እምኒ ብጥንቃቐ ብጋዜጣ ጠቕሊልካ ምድርባይ ዝበለጸ ምኻኑ ገለ ገለ ተንተንቲ ፖለቲካ ይሕብሩ፡፡

ስለዚ ዘሾኻ ወዲ ሃገር ይኹን ወዲ ወጻኢ ኣብ ዝብኢ ኣለዎ ዝበሃል ከባቢ፡ ብእግሩ ክንቀሳቐስ ከሎ፡ መድሓን ኑብሱ ዘሾኖ፡ ካብ ክልተ ክሳብ ሽዱሽተ ገጽ ዝኸውን ጋዜጣ ኣብ ጁባኡ ክማላእ ኣለዎ፡፡ ዝርከብ እንተኾይኑ፡ እዚ ሓኪይም ኣብ ግዜ መጥባሕቲ ዝጥቀምሉ

ጓንቲ ኸኣ ዝበለጸ ምኳኑ ገለ ገለ ተመራመርቲ ስነ ዝብኢ. ይገልጹ።)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. ንሂወትና ዘሰግእ ነገር ኪጋጥመና እንከሎ፡ "ኣድረናሊን" ዝበሃል ሆርሞን ኣብ ደምና ይዝርጋሕ። ሓይሊ. ዝሁብ ሆርሞን እዩ። እቲ ሆርሞን ህደም ወይ ግጠም (fight or flight) ዝብል ክልተ ምርጫ እዩ ዝህበና። ዝበዝሐ ሰብ "ሓይሊ." ክትጋጠመሉ ጥራይ ዝጠቕመካ ይመስሎም። እንተኾነ ንኽትሃድም እውን ሓይሊ. የድልየካ እዩ። ሰብ ከከም ፍጥረቱ (ቅባወኑቱ) ኣብ ኣጠቓቕማ ኣድረናሊ. ይፈላለ እዩ።

1. እቲ ሰብ እቲ ግጠም ዝብል ምርጫ ዝወርሶ እንተኾይኑ፡ እቲ ሰብ ተባዕ እዩ። ጨካን እዩ፡ ሓያል እዩ፡ ወሳኒ. እዩ ማለት'ዩ። ከምዚኦቶም ዓይነት ሰባት፡ ብሳይንስ በላዕቲ ስጋ ወይ ካርኒቨረስ ይበሃሉ። (በዓል ኣንበሳ፡ ነብሪ፡ ዝብኢ. እውን ኣብ'ዚ. ምድብ'ዮም)

2. እቲ ህደም ዝብል ዝወርሶ እንተኾይኑ ንሰኻ ፈራህ ኢ.ኻ። ስለዚ. ድማ ብሳይንስ "ሀርቢቨረስ" ወይ "ቨጅተርያን" ትብሃል። (ኣራዊት፡ ዓጋዜን፡ ኣድጊ. በረኻ ኣብዚ. መስርዕ'ዚ.'ዮም ዝምደቡ)

3. ሃዲምካ'ውን ኑብሰኻ ክተድሕን ዘይትኽእል፡ ኣብራኽካ ራዕራዕ ዝበለካ፡ እንተኾይኑ፡ "ሲ.ንግል ዲጅት ቨጅተብል" ይብሉኻ። (በጊዕ፡ ጤል፡ ፈረስ፡ ኣድጊ. ኣብ'ዚ. ምድብ'ዚ. ይሰርዑ)

4. ኣብ'ዚ. ዘለኻዮ ብኹኑር ፍርሀን ጥርጣረን ቀልባዕ ቀልባዕ እናበልካ ትኸይድን ራዕዲ. ዝኣትወካን እንተኾይንካ፡ "ኢረጉላር ቨጅተይብል ዲስ ኦርደር" ይበሃል። (ህቢይ፡ ምጽጹላይ፡ ደርሆን ወኻርያን ኣብ'ዚ. ምድብዚ.'ዮም።)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. ናብ ሕልመይ ንመለስ። እቲ ዝብእን ተማሃሮ ዓርከይን ገጽ ንገጽ ተፋጢጦም። ተማሃሮ ሓጺርን ረጕድን ድልዱል ስፖርታዊ ኣካላት ዘለዎ ፍጥረት ነበረ። ኣነ ኣብ'ታ ዝሓሰበኩዋ ገረብ ተገረ፡ ኑቲ ዘደንጹ ሕልሚን ፊልሚን ይዕዘቦ ነበርኩ። ተማሃሮን እቲ ዝብእን ካብይ ፍንትት ኢሎም ኑቲ 'ረስትሊንግ' ቀጺሎሞ። ድሕሪ ገለ ደቓይቕ እቲ ውግእ ዘፍ ኢሉ። ዓይነይ ኣጨምቲለ ኣብ'ቲ ዓውደ-ውግእ እንተጠመትኩ፡ ተማሃሮ ዓርከይ የለን። እቲ ዝብኢ. ንበይኑ ነበረ። ሰቕ ኢለ ትንፋሰይ ሓቢኣ ተኸታቲለዮ። ደው ምባል ስኢኑ ሰንከልከል እናበለ ናብ'ታ ዘለኹዋ ገረብ ገጹ ቀረበ። ጸላኢ. ኣዝዩ ተኻኢሉ ደው ምባል ስኢኑ ጥራይ ዘይኮነ፡ እንሓንሱብ ኣኢጋሩ ይጠልምዎ እሞ ክብልል ኢሉ ይወድቕ። ካብ'ቲ ዝወደቑ ተጋዲሉ ይትንስእ። ኣስተብሂለሉ። ካብ'ታ ገረብ ቀሰይ ኢለ ወሪደ። ብቐስታ ናብ'ቲ ዝብኢ. ገጸይ ቀረብኩ። እቲ ዝብኢ. ዓይኑ ክኸፍት'ውን ይጽግሞ ነበረ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. ሓንቲ ሓሳብ ብልጭ ኢ.ላትኒ። ቀትሪ ተማሃሮ ዓርከይ፡ ሰሚ. ኣንጭዋ ገዚኡ ኣብ ጁባኡ ኣቐሚጥዋ ነይሩ። ኣሎ፡ እቲ ዝብኢ. ንተማሃሮ ዓርከይ "ኮምፕሊት" ምስ'ታ ሰሚ. ኣንጭዋ ስለዝበልዖ ተመሪዙ ኣሎ ማለት'ዩ ኢለ ሓሰብኩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. ካልእ "ምናልባት" ከኣ መጺኣትኒ። ተማሃሮ ዳርጋ ክልተ ጠርሙዝ ኣረቂ. ሰትዩ ስለዝነበረ፡ እቲ ዝብኢ. ንተማሃሮ ምስ በልዖ እቲ ኣብ ደም ተማሃሮ ዝጸንሐ ኣልኮል ኑቲ ዝብኢ.'ውን ኣሰኪርዎ ክኸውን ይኽእል።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. ኑቲ ዝብኢ. ቁልፊ.ይ ኣብ ክሳዱ ኣሰረ፡ ብሓይሊ. እናወጠጥኩ ንቕድመይ ከድኩ። ኣብ ጥቓ ሓንቲ ቁሸት ጹሓይ በሪቑትኒ። እቶም ደቂ. ዓዲ. ናብ ስራሖም ክወፍሩ ዳም ዳም ዝብልሉ ሰዓት እዩ ነይሩ።

ካብ'ቶም ደቂ.'ቲ ዓዲ. ክልተ ሰብኡት ናባይ ገጾም መጹ። ኩሉ'ቲ ዘጋጠመኒ. ድማ ኣዕለልክዎም። ነዚ. እናዕለልኩ ኑቲ ዝብኢ. ቁሊሕ እንተበልክዎ፡ ድሮ ሞይቱ። እቶም ሰብኡት ብኡ ንብኡ ሳንዱቕ ሬሳ ኣምጺኦም ኑቲ ዝብኢ. ኸሪዞም ኣብ ሳንዱቕ ኣእትዮም ብምስማር ሰሚሮሞ።

1ይ ወዲ. ዓዲ፥ ሓሳብካ ጽቡቕ'ዩ። ሬሳ ዓርክኻ ገዲፍካ ከይትኸይድ ኢ.ኻ እዚ. ኹሉ መገዲ. እናንተትካ ኣምጺእካዮ?

2ይ ወዲ. ዓዲ፥ እወ። ሸዑ ንሸዑ ምስ በልዖ፡ እቲ ዝብኢ. እንተ ሞይቱ፡ እቲ ሬሳ ኣብ ወሸጢ. ከብዲ. እቲ ዝብኢ. ኣሎ ማለት'ዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. ንሰድራቤት ተማሃሮ ዓርከይ ኣርዲአዮም። ሬሳ ሒዘ ይመጽእ ከም ዘለኹ ብተሌፎን ሓቢረዮም። እቶም ደቂ. ዓዲ. ካብ እግርኻ ኣይንተርፍን ኢሎም ማኪና ፒክ ኣፕ ኣምጺኦም ክሳብ እንዳ ሰድራቤት እንዳ ዓርከይ ምሳይ ከይዶም።

ሰድራቤት ተማሃሮ ዓርከይ፡ ሬሳ ወዶም ተቐቢሎም፡ መልቀስ እናገበሩ ከለው፡ ሓደ ቀሺ፥ (ኣቦት ነፍሶም) ናብ'ቲ ገዛ መጺኡ፡ ኣብ ወሸጢ. እቲ ገዛ እትው ኢሉ፡ ሰምቢዱ ወጺኡ። ኑቲ ሬሳ ኸሕጹብ ምእንቲ ኑቲ መኸደን ሳንዱቕ ምስ ከፈትዎ፡ ክንዲ. ዓርበጥ ዝኸውን ዝብኢ. ጸኒሕዎም።

ኣቦ ዓርከይ፥ ... ኣበይ ኣለኻ ግርማይ ... ንዓ እሞ፡ እዚ. ሬሳ ደኣ ...

ኣነ፥ እወ ፈሊጠ ኣለኹ። ዝርዝር ኣይነገርኩኹምን እምበር፡ ተማሃሮ ኣብ ወሸጢ. እቲ ዝብኢ.'ዩ ዘሎ።

ኣቦ፥ ኣብ ወሸጢ. እቲ ዝብኢ.፧

ኣነ፥ ብልዕ ምስ ኣበሎ፡ ዕድል ኣይሃብኩምን። ሸዑ ንሸዑ ቀቲለዮ።

ኣቦ፥ እሞኸ፧

ኣነ፥ እመኑኒ፡ ተማሃሮ ኣብ ወሸጢ. እቲ ዝብኢ. ኣሎ። (እቶም ቀሺ. ጾን ኢሎም ክሰምዑና ድሕሪ ምጽናሕ)

ኣቦይ ቀሺ፥ ዝብኢ. ፈረስ ሸይጣን እዩ። ንሕና ዝብኢ. ኣብ ቤተክርስትያን ኣእቲና ፍትሓት ኣይንገብር ኣይንቕብር።

ኣቦኡ፥ እንታይ ደኣ ኢና ንገብር፧

ኣነ፥ ሓንሱብ ዕድል ሃቡኒ። (ኢለ ናብ ሓላፊ ሓደ መካነ መቓብር ደዊለ።)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. እቲ ተበሊዑ ዘሎ ሰብ፡ ኣብ ወሸጢ. እቲ ዝብኢ. ከም ዘሎ መረጋገጺ. ካብ ሕክምና እንተምጺእኩም ክንቕበለኩም ንኽእል ኢና ኢሉኒ።

ኣነ፥ ኣቦ ክልተ ዕድል ኣሎና። ነዚ. ዝብኢ. ናብ ሕክምና ወሲድና ብምጥባሕቲ ንተማሃሮ ነውጽኦ። ኑቲ ዝብኢ. ንጉሕፎ ንተማሃሮ ድማ ንቕብሮ።

ኣቦ፥ ኣገናዕ! እዚ. ካብ መጀመርታ'ውን ክትሓስቦ ነይሩካ።

ኣነ፥ ዋላ ኤክስረይ (ራጂ) ጌርና ተማሃሮ ኣብ ውሸጡ ከም ዘሎ መረጋገጺ. እንተወሲ.ድናሎም መቓብር ህንዲ.'ውን ኪ.ቕበሉና ይኽእሉ'ዮም።

ኣቦ፥ ያያእ! ሕጂ. ሕማቕ ኣምጺእካ። ከነቃጽሎ ...

ኣነ፥ ኣሃ! ከምኡ ኸኣ እባ ኣለዎ'ዩ። ብዘኾነ ካልእ ዝሓሸ ኣማራጺ.ታት'ውን ኣይንሰእነሉን ኢ.ና። ተቐላጢ.ፍና ጥራይ ጉዳይ መርመራ ንግበር። (ድሕሪ መርመራ ንተማሃሮ ኣበይ ከም'ንቕብሮ ከተሓሳስበኒ ጀሚሩ ኣሎ። ኣብ ውሽጢ.ይ ናይ ሸቐልቐል ስምዒት ክወረኒ ጀማሚሩ ኣሎ።)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ. ኑቲ ሳንዱቕ ሬሳ

ሒዝናዮ ናብ ሕክምና ኬድና። ሓንቲ ነርስ ተቐቢላትና። እታ ዝተቐበለትና ነርሲ ጸንምና ምስ ነገርናያ፡ “ተረኛ ናይ መጥባሕቲ ሓኪም ብቐልጡፍ ክጽወዓልኩም’የ” ኢላትና። ኣብ ቅድሚና ኸኣ ናብቲ ተረኛ ስርጀን ደዊላ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እቲ ሓኪም ብቐልጡፍ ክዳውንቱ ለቢሱ ተመሻሺጡ ናብ’ታ ካንሸሎ ዘላ ማኪናኡ ኣምርሐ። ግና እንታይ ክኸውን፡ መፍትሕ ማኪና ኣብ ወሽጢ ገዛ ረሲዕዎ። እናንጸየ ናብ’ታ ማዕጾ ገዛኡ ከይዱ፡ ነታ መፍትሕ ማኪና ኣልዒሉ መጸ። ሞተረ ማኪና ኣልዒሉ ነቲ ማዕጾ ካንሸሎ ክኸፍቶ እንተደለየ’ መፍትሕ ናይ ማዕጾ ካንሸሎ ኣይረኸቦን። ኩሉ’ቲ መፋትሕ ኣብ ውሽጢ ገዛኡ ረሲዕዎ እዩ መጺኡ። ማዕጾ ናይ ገዛኡ ብኸንድገለ ዝኸውን ሊኬቶ ዓጽዩዎ ነይሩ። እቲ ፍታሕ ነቲ መፋትሕ ከውጽኦ፡ በቲ ኸይዓጸወ ዝረስዮ መስኮት ናይ ገዛኡ ምእታው እዩ ነይሩ። ኣብ’ቲ ካብ መሬት ሰለስተ ሜትሮ ዝንውሓቱ መስኮት ክድይብ፡ ፈሰቶን ካልእን መናውሒ ተጠቒሙ ነይሩ። ግና ኣብ’ታ መስኮት ከይበጽሐ፡ ንመሬት ወዲቑ፡ ኢዱን እግሩን ርእሱን ተሰቢሩ፡ ብኢመርጀንሲ ናብ’ቲ ዘሎናዮ ሆስፒታል መጺኡ። ብዙሕ ደም ስለዝፈሰሶ ድድማ ደም ክንልግሰሉ ሓቲቶምና። ደመይ ምስ ደሙ ስለዝተሰማማዐ ፍርቂ ሊትሮ ደም ካባይ ተወሲዱ ነቲ ሓኪም ተዋሂቡ። (ገሪሙና ክሕግዝና ዝሓሰብናዮስ ሓጊዝናዮ)

ካልእ ሓኪም መጺኡና። ምስ ምንዋሕ ግዜ ተማኑ ዓርከይ ኣብ ወሽጢ ኩቡዲ እቲ ዝበኣ ሓቒቑ ከይከውን ናይ ግድን ራጂ ክግበር ኣለዎ ኢሉና። እቲ ዝበኣ ራጂ ምስ ተገብረሉ፡ ኣብ ውሽጢ ከብዱ ካልእ ዝኾነ ኣዕጽምቲ ከም ዘየለ ተነጊሩና።

እቲ ኤክስ ረይ ተኽኢሻን ጸንሕ ኢሉ ተመሊሱ መጺኡና። “እቲ ዓንተቦ ዝበልኩኹም ጌጋ እዩ። ኣብ ወሽጢ ኩቡዲ ናይ’ቲ ዝበኣ ዓጽሚ ሰብ ኣሎ።” ምስ በለና ካብ ሰንባድ ናብ ሓጎስ ገዓዝና። ብዘዕባ’ቲ ብድሕሪኡ ክንገብሮ ዘሎና ዕዮ እናተዘራረብና፡ እቲ ኤክ ረይ ተኽኢሻን እንደገና መጺኡ፥

“ኖ! ኖ! ኣብ ወሽጢ እቲ ዝበኣ ዋላ ሓደ ዓጽሚ የለን” ኢሉና። ኣነን ሰድራቤት ተማኑ ዓርከይን እቶም ካልኦት ኣሰነይትን መሊስና ብሰንባደ ቅዝዝ በልና።

ዘልኩ ዘልኩሲ እቲ ሓኪም “ንቲ ዝበኣ ወሲድኩም ቅበርዎ። ኣብ ወሽጢ ሰብ የለን” ምስ በለ፡ እቲ መማጽእተይን ክልተ ደቂ ዓድን ሰድራቤት ተማኑን ብምሉኦም ብሓደ ድምጺ፥

“ተማኑ ኣቦይ ኣሎ፧ ወይ ቀታሊ ኹን ወይ ቀታሊ ኣምጽእ” በሉኒ። ኣነ ንባዕለይ ኩሉ ነገር ተወጃቢሩኒ፡ ቀባሕባሕ ጥራይ በልኩ። ኣርባዕተ ሰመያዊ ክዳን ዝለበሱ ፖሊስ መጺኦም ኣብ ኢደይን እግረይን ፈሮ ኣእተወለይ። እቶም ፖሊስ ናብ ቤት ማሕቡስ ክወስዱኒ ብየገስ ክብሉ ከለው፡ በየን ከም ዝመጸ ተማኑ ዓርከይ በርደግ በለ። “ኣለኹ ... ኣለኹ ... ግደፍዎ” በለ እናላህለሀ።

“ግርማይ ናብ’ቲ ገረብ ምስ ደየበ፡ ኣነ ምስ’ቲ ዝበኣ ኢድ ብኢድ ተጠማጢምና። እቲ ዝበኣ ኣፉ ሃህ ኣቢሉ ምስ መጸኒ ነዛ ቕሩብ ዝገደለት ኣረቒ መኽደና ከፊተ ኣብዛ ጎረርኡ ወትፍ ኣቢለያ። ጉጭ ጉጭ እናበለት ብምልእታ ኣብዛ ኩቡዱ ተኻዕያ። ካብኡ ነታ ጥርሙዝ ብወትፍታ ኣብ ጎረርኡ ገዲፈያ ሃዲመ ከይደ። ካብኡ ንነጀ ዘሎ ታሪኽ ግርማይ ቀጺልዎ።” ምስ በለ እዮም ፖሊስ ፈሮይ ፈቲሖምለይ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ናብ ተማኑ ዓርከይ ብጉያ ከይደ እናተሰዓዓምኩ ክልተ ፖሊስ ናይ ሓለዋ ሃብቲ እንስሳ ናጥና ገጽም መጺኦም፡ እቲ ሓደ ንተማኑ ዓርከይ፡ እቲ ሓደ ንዓይ ኣብ ኣእዳውና ፈሮ ኣእተዉልና። ንቲ ዝበኣ ምቕታልና፡ ብሕጊ ከም ዘሕትተና ተነጊሩና። ንሕና ቀቅድሚኦም ንሳቶም ደድሕሬና እናኸድና፡ እታ ነርሲ “መን ሽምካ፡ መንም ሽምካ፡ ንዑ ንዑ፡ እቲ ኣብ ሳንዱቕ ዘሎ ዝበኣ ተበራቢሩ” ኢላትና።

ፈሮና ተፈቲሑ ኩልና ናብ’ቲ ሳንዱቕ ኸድና። እቲ ዝበኣ ሞይቱ ዘይኮነስ እቲ ጥርሙዝ ምሉእ ኣረቒ፡ ተመሪዙ ደቂሱ እዩ ነይሩ፡ ድሕሪ ነዊሕ ድቃስ ተበራቢሩ።

ናይ’ቲ ሓጎስ መፈጸምታ ናይ’ቲ ኢጋጥሚ፡ ተማኑን ኣቡኡን ኣብ ባር ሓጎሳ ዓቢ ግብጃ ገይሮምልና። ኩሉ ሰብ ብማስተን ፈንጠዚያን ምስ ሰኸረ፡ ኣነን ተማኑን ሰዓት ክልተ ናይ ለይቲ ናብ ኣሃዱና ክንከይድ ብለይቲ ናብ ዓዲ ጎልጎል እናኸድና ካብ ዓሚቝ ድቃስ ተበራቢርኩ።

ተበራቢረ

ይገርም እኳ’ዩ፡ እታ ሕልሚ ኣብ ባር ሓጎሳ ተጀሚራ። ኣብ ባር ሓጎሳ ኸኣ እንደገና ትጅምር። ናብ ፈታሒ ሕልሚ ከይደ፡ ኩሉ ኣዘንትየሉ።



ፈታሕ ሕልሚ፥

ሕልምኻ “ኢንተርናሽናል” እያ።

ባር ሓጎሳ - ዓለም ማለት’ያ።

እቲ ዝበኣ - ቀዳማይ ዓለም ናይ ግዜና’ዩ

እቲ ተማኑ - ካልኣይ ዓለም ናይ ግዜና’ዩ

እቲ ኣብ ገረብ ደየቡ ነቲ ጥምጥም ዝበኢን ተማኑን ዝርኢ - ሳልሳይ ዓለም ግዜና’ዩ።

እታ ኣረቒ - ፔትሮል ናይ ዓለምና እያ። (ቀዳማይ ዓለም ፔትሮል ክፈትወሲ! የጸልሎም’ዩ።)

እቲ ክሕግዘ ተሓሲቡ ተሰቢሩ ዝመጸ ሓኪም - ሰውራታት ዓለም ናይ ግዜና’ዮም።

እቲ ኤክስ ረይ ተኽኢሻን - ሊቃውንቲ ዓለም ናይ ግዜና እዮም።

እታ ነርስ - ሚድያታት ዓለም ግዜና’ያ።

እቶም ፖሊስ - መጋባእያ ዓለም ናይ ግዜና’ዮም።

እታ ሕልሚ ካብ ባር ሓጎሳ ተበጊሳ፡ ናብ ባር ሓጎሳ ምምላሳ እቲ ዝበረ’ዩ መሊሱ ዝድገም (History repeats itself) ማለት’ዩ ምስ በለ፡ ሕዞ ሓተተኒ።

ፈታሓይ ሕልሚ፥ ነዚ ፊልም ዲኻ ክትሰርሖ፧

እወ ከምኡ እዩ ሰርሐዩ፡ ፊልም ኣሰራሐ ክሽጦ’ዩ።

ሓውኹም ግርማይ ሓላሚ

ከቢቢ ሕልሚን ፊልሚን